# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

- ውጽኢት ብሌጽት
- ጽባሕካ'ያ ጽባሕ
- መንእሰይ መሪሕ መቐይር!
- ኣዕኑድ ምጪቕ ፍቕሪ

ግንቦት 2016
ቊ. 50



# ትሕዞ መንእሰይ







ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ግንቦት 2016 ቁ.50

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10

ዋና ኣሰናዳኢ
መስፍን ገብረሂወት

ዲዛይን ገበር
Nyork

ስእሊ
ዮሃንስ በረኸት


ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ፥


መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 200454

# ቃል ኣሰናዳኢ

*ታሪኽ ኤርትራ ብቐንዱ ታሪኽ መንእሰያት እዩ። ታሪኽ መኸተን ጀግንነትን፣ ታሪኽ ገድልን መስዋእትን፣ ታሪኽ ስራሕን ለውጥን፣ ታሪኽ ኣገልግሎትን ኣብርክቶን ንሓፋሽ ህዝቢ፣ ቅድምን ልዕልን ዝኾነ ኣካል ሕብረተሰብ ንመንእሰያት ዝቐርቦምን ዝብጽሖምን ምኳኑ መጉተ ዘየድልዮ ሰውድ ፍጻመ እዩ። መንእሰያት 60ታት እምበታኦም ንመሠረተ ብዑብራዊ ተሳታፍነት ኣብ ሜዳ ገድሊ ብመስዋእትን መኽፈልቲ ኣካልን ስለ ዘረጋገጹዎ፡ ህዝቢ ኤርትራ መንነቱ፡ ክብሩን ሓርነቱን ክጭብጦ ክኢሉ። እዚ ፍጻመ እዚ ግዜን ኩነታትን ዘዩህሰዎ፡ እናሻዕ እናተኾልዐ ዝነብር ወርቃዊ ታሪኽ መንእሰያት እዩ።*

*ድሕሪ ናጽነት’ውን እንተኾነ፡ ኩሉ መዳያዊ ሓርነት ኤርትራ ንምርግጋጽ ኤርትራውያን መንእሰያት ሕሉፍ ታሪኽ ዘሰከሞም ሕድርን መብጽዓን ተቐቢሎም ህይወቶምን ኣካሎምን ብምኽፋል ልኡላውነትን ክብረትን ሃገር ኣረጋጊጾምን ዓቂቦምን። ድኽነትን ድሕረትን ካብ ሱሩ ንምንቃልን ኩሉ መዳያዊ ሓርነት ብምልኣት ንምስትምቓርን ጉልበቶም፡ ግዜኦም፡ ዓቕሞም፡ ፍልጠቶምን ክእለቶምን ምእንቲ ረብሓ ሓፋሽ ህዝብን ቀጺልቲ ወለዶታትን ብምውፋይ ኑቲ ድሙቕ ታሪኽ ዝያዳ ዘድርዕን ሰንሰለት ወለዶታትን ዘደልድልን ታሪኽ ኣብ ምስራሕ ይርከቡ።*

*ብሩራዊ እየብልዩ ናጽነት ኤርትራ፡ “ርብዒ ዘመን ኣብ መኸተን ልምዓትን” ኣብ ትሕቲ ዝብል መሪሕ ቴማ ኣብ እንዝክረሉ ቅንያት እምበኣር፡ ዝሓለፈ ጉዕዞ ርብዒ ዘመን ጥራይ ዘይኮነ፡ ቅድሚኡ ዝተኻየደ ነዊሕን መሪርን ሓርነታዊ ቃልሲን ዝተቐሰሞ ተሞኩሮን ደገምካ ምምልካቱ፡ ንተረኽቢቲን ወረስቲን ሃገር ብዙሕ ጠቓሚ መልእኽቲታት ስለዘለዎ፡ ኣብዚ ኣብ ቅንያት ’ዚ ክብሪ በዓል ትዝርጋሕ ዘላ መጽሔት፡ ንትርጉም ናጽነት ዝገልጹ ጽሑፋትን ጦብላሕታታትን ኣውራ ትሕዝኣ ኮይኖም ኣለው።*

*ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ፡ ኣብ 2004 ኣሃዱ ኢሉ ዝጀመሮ፡ ምስ መሻርኽቲ ብሕልፊ ድማ ምስ ማእከል ትምህርትን ስልጠናን - ሳዋ ብምውህሃድ ኣብ ነፍሲወከፍ ክልተ ዓመት ናይ ውሽጥን ደገን ኤርትራውያን መንእሰያት ዝሳተፍዎ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ ክውድብን ከካይድን ጸኒሑ ኣሎ። ለማዝበን ክረምቲ’ውን ንመባል ሻብዓይ ግዜኡ “መንእሰይ መሪሕ መቐይሮ” ኣብ ትሕቲ ዝብል መሪሕ ቴማ፡ ካብ 15-17 ሓምለ 2016፡ ከም ወትሩ ኣብታ መዲና መንእሰያት ዝኾነት ሳዋ ክእንገድ እዩ። ኣብቲ ፈስቲቫል ብዛዕባ ክካየዱ ተታሒዞም ዘለዉ ንጥፈታትን ንቴማ ፈስቲቫል ዝትንትን ጽሑፍን ኣብ ዓምዲ ደሃይ ማሕበር ቀሪቡ ኣሎ።*

*ዓምዲ ሃብርም ወናኒ ብዙሐ ሞያ ምስ ዝኾነ መንእሰይ ኢንጂ. ነጋሽ ሙሴ ዝተኻየደ ዕላል ሒዛ ወጺኣ’ላ። ኢንጂነር ነጋሽ ኣብዚ እዋን’ዚ ኣብ ግራፊክ ብፍይ ፈጠራ ስርሑ እንተለለየ ዝመጸእ ዘሎ ህርኩት መንእሰይ ኣሎ። Nyork ብዝብል ሎጎ ሓያለ ተጠማትቲ ፈጠራዊ ስርሓት ዲዛይን ግራፊክ ኣበርኪቱ ኣሎ። ኣብ ናይ ሎሚ ዲዛይን ናይ ቅድሚት ገበር መጽሔት መንእሰይ ገለ ፍሉይነት ኣስተብሂልና ኣሎና፤ ኢንጂነር ነጋሽ ዘዳለዎ’ዩ።*

*ኣብ ዓምዲ ሕብረተሰብ መንእሰይ፡ “ኣብ ምፍንታት ወለዶ ከመይ ኣሎና፧” ብዝብል ኣርእስቲ ብኣበርካቲ መጽሔት መንእሰይ ዝተዳለወ ትንተናዊ ጽሑፍ ቀዳማይ ቦታ ሒዙ ይርከብ። ምዕባለ ሕብረተሰብ ብቐንዱ ውጽኢት ስጡምን ዘይብተኽን ምልጋብ ድልየታትን ጻዕርታትን ወለዶታት እምበር፡ ብበልሒ ወይ መንፍዓት ሓደ ወለዶ ጥራይ ዝረጋገጽ ከም ዘይኮነ፡ መጻኢኡ ክበርህን ከውሕስን ልዕሊ ቀዳማይ ወለዶ ንምፍንታት ወለዶ ብትኩርነት ርእዩ ኑቲ ቐዳማይ ወለዶ ዘንጸፎ ውርሻ ምምዕባልን ምሕዳስን ዕማም ዳሕረዋይ ወለዶ (ዕማም መንእሰይ) ምኳኑ ጸሓፊ ብጭብጥታት ኣሰንዩ ብመልክዕ ትንታነ ኣቕሪቡልና ኣሎ። ኣብ ተመሳሳሊ ዓምዲ፡ ማሕበራዊ ንቕሓት መንእሰያት ዘበርኹ ዝተፈላልዩ ጽሑፋት ተኣንጊዶም ኣለው።*

*ዓምዲ ባህልን ስነጥበብን መሲታ ናጽነት ምስ ዝኾነት መንእሰይ ደምጻዊት ሳባ ዓምደማርያም ዝተኻየደ ዕላል ሒዛ ቀሪባ ኣላ። ሳባ ኣብ ዝሓለፈ ዓመት “ንፋቖር” ዘርእስታ ኣልበማ ድሕሪ ምዝርጋሓ ልዑል ዝኾነ ተቐባልነትን ኣድናቖትን ዝረኸበት ደምጻዊት’ያ። ኣብ ተመሳሳሊ ዓምዲ ባህላዊ ትሕዝቶ ዘለዎም ጽሑፋት’ውን ቀሪቦም ኣለው። ኣብ’ቶም ካልኦት ዓምድታት’ውን ንመንእሰያት ከዘናግዑን ክምህሩን ተሰፋ እተኣብረሎም ትሕዝቶታት ተዳልዮም ኣለው። ሰናይ ቅንያት ብሩራዊ እየብልዩ ናጽነት ኤርትራ።*

**ርብዒ ዘመን ኣብ መኸተን ልምዓትን!!**

# ድሃይኩም

## ዓብዪ ሃገራዊ ዕማም

መጽሔት መንእሰይ ሒዛቶ ትወጽእ ትሕዝቶታት ኣገዳሲ ዝመስገን እዩ። ኣብ ነፍሲወከፍ ሕታም ካብ ዓምዲ ናብ ዓምዲ እናሰጋገረት ተቐርቦም ጽሑፋት ንሕብረተሰብ ኣብ ምምሃርን ምምእዛንን ኣገዳሲ ጸላዊ ተራ ስለዘለዎም ዓብዪ ሃገራዊ ዕማም ትዓምም ከም ዘላ ከዘናግዕ እየ።

ኣብ ናይ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ እውን ከም ወትሩ ኣገደስቲ ትሕዝቶታት ዝበዝሓ እያ ነይራ። እቲ መራኸቢ ብዙሃንን ሃገራዊ ባህልን ብዝብል ኣርእስቲ ዝተኻየደ ሰፊሕ ዘተ፣ ንኹሉ ኣብ ሚድያን ባህልን ዝግደስ ኣካል ሕብረተሰብ ኣገዳሲ መሃሪ ትሕዝቶ እዩ ነይርዎ። ኑቶም ጋዜጠኛ ናይ ምዃን ባህጊን ድሌትን ዘለዎም መንእሰያትን ኣማተር ጋዜጠኛታትን ድማ ዓመታት ክወስድ ዝኽእል ትምህርትን ቁምነገርን ዝሓበሮ እዩ ነይሩ። ኣብ ሕግን ሕብረተሰብን ዝቐረበት ቀደም ኣብ እዋን ደርጊ ዘጋጠመት ፍጻመ ድማ ካብቲ ሕጋዊ መዳይ ንላዕሊ እቲ ዛንታ ንርእሱ'ውን ኣገዳሲ መሳጢን ንግዜ መግዛእቲ ዘዘኻኽርን መልእኽቲ ነይርዋ እዩ። ኣብ ዓምዲ ትውፊት ዝወጸት "እታ ስእሊ" እትብል ትረኻ'ውን መሳጢት ነይራ።

መም/ ጉርጃ ተስፋስላሴ

## መድረኽ ዘተ

ሰላም ኣሰናዳእቲ መጽሔት መንእሰይ። መጽሔት መንእሰይ ከም ወትሩ ብሓፈሻ ጽቡቕ ኣላ። እታ ነጸብራቕ መንእሰያት ዝኾነት እንኮ መጽሔት ንሳ ብምዃና ድማ ብዝተገዳስነትን ሃረርታን ንጽበያ ኢና።

ካብ ዝሕለፉ ክልተ ሕታማት ጀሚራ ሓደ መዘተዪ ዛዕባ ብምልዓል ሓበራዊ ናይ ዘተ መኣዲ ከፊታ ተቕርብ ኣላ። ኣገዳሲን ዓቢ ቁምነገርን ናይ'ታ መጽሔት ኩይኑ ይቐርብ ስለ ዘሎ፣ ኣብ ዝመጽኡ ሕታማታ ብዘይ ምቍራጽ ክትሰርሓሉ እላቦ። ምኽንያቱ መጽሔት መንእሰይ፣ መድረኽ ዘተ ምኽፋታ ኣብ ርእሲ'ቲ ዝጸንሓ ጽባቐ ተወሳኺ ጽባቐ'ዩ ኮይንዋ ዘሎ።

ምሲጋና ተስፋይ ካብ ኣስመራ

## ንፊልም ዝምልከት ...

ብመጀመርያ ብምኽንያት ብሩራዊ እየቤል ናጽነት ንኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ እንቋዕ ኣብጽሓኩም ኣብጽሓና እብል። ቀጺል ኣነ ከም ኣንባቢት፣ መጽሔት መንእሰይ ሓንቲ ካብቶም ብሃንቀውታ ዝጽበዮዋ እየ። ይኹን እምበር ኣብ'ቲ ልክዕ ግዜኣ ናብ ኢድና ትበጽሕ ዘይምዃና ካብቲ ቅር ዝብለኒ'ዩ። እዚ ርእይቶ ናተይ ጥራይ ከምዘይኮነ ካብ'ቲ ብተደጋጋሚ ኣብ ዓምዲ ደብዳቤታት መጽሔት መንእሰይ ዝዕዘቦ'ዩ። ይኹን እምበር ክሳዕ ሕጂ ፍታሕ ስለ ዘይተገበረሉ ኣነ'ውን ርእይቶይ ከቕርብ ተቐሲበ።

ንሎሚ ብርዕይ ኣልዒለ ክሓናጥጥ ዝደረኸኒ ግና፣ ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ብዛዕባ ፊልምታትና ዝምልከት ዝተኻየደ ሓበራዊ ዘተ የአንጊዳ ኔራ። ኣብ'ቲ ኢጋጥሚ'ውን ዝተፈላለየ ርእይቶ ቀሪቡን ኣነ'ውን ምስ ብጾተይ ብምዃን ገና ርእይቶ ንህበሉ ኣለና። መጽሔትና'ውን ጌጋ ደኣ ይኸለኣሊይ እምበር፣ ከምዚ ግብረመልሲ ከም ዝመጽእ ስለ ዝተረድኣት'ዩ መስለኒ፣ ምስ ሓደ ካብ'ቶም ዘተ ዘካይዱ ስነ-ጥበበኛ ኤድዋርዶ ኣርኣያ ቃለ መሕትት ብምኽያድ ዝርዝር ሓበሬታ ክተኣንግድ ምዃና ቃል ኣትያትልና ነይራ። ጉዳይ ፊልም ኣብ ሃገርና ገና ፍታሕ ዘድልዮ ስለዝኾነ፣ ቀጻሊ ክትዓትን ዘተታትን ክካየደሉ ዝጽላእ ኣይኮነን'ሞ ብኸምቲ ዝጀመረቶ ትቐጽሎ ድኣ!

ርሑስ በዓል ናጽነት

ሱባለ ተወልደ

ኣስመራ

## መሰታኺ'የ

ናይ ሎሚ ዓመት በዓል ናጽነት "ርብዒ ዘበን ኣብ መኸተን ልምዓትን" ዝብል'ዩ። ልሳነይ ነዛ ቴማ ከድምጽ ኩሉእንተናይ ኣብ ትንተና'ዩ ዝጽመድ። እንታይ'ዩ መኸተ? እንታይ'ዩ ልምዓት? ቃላት ምስ ሓሳባት ኣዋሲብ ትርጉም እዘን ቃላት ክድህሰስ ብዘኽርን ግብርን ምስ ኑብሰይ እየ ዘዕልል።

ልምዓት ብምንታይ እዩ ዝዕቀን ብውጺኢት'ዶ ወይስ ቡቲ ዝፈሰሶ ጻዕሪ? መኸተ ደዩ ዝቕድም ከ ወይስ ልምዓት? ልምዓትን መኸተን እንታይ'ዩ ፍልልዮም? ነታ ንእሽተይ ርእሰይ




ብሓሳባት የዘቕብቡ። መልስን ሕቶን ካብ ካልእ ክደልዮም ሃሰው ይብል። ውልቀሰባት ንኮም ከም ዝፈጥርዎ ምስ ተመልከትኩ፣ ኣነ እንድየ መካቲ ኣነ እንድየ ለማዒ ኢለ። እቲ መኸተን ልምዓትን ንዓይ እንድዩ ኣነ እንድየ ጓል 25 ዓመት። ስለዚ ልምዓተይ ዶ ይረዝን ወይስ መኸተይ? መኸተ ስለ ልምዓት'ዩ። ልምዓት ውጺኢት መኸተ'ዩ እንህኮ ኣነስ ብቛንቋይ ይሓልም። ኣይ ሳላ መኸተ እንድዩ። ስለዚ ኑቶም ስለይ ዝመከቱ ልምዓት'ዩ ሞሳኦም። ኣነ'የ ዓስቢ ጻዕሮም። ኦ ሃገረይ መሰታኽየ'ሞ ዛንታይ ዛንታኺ'ዩ።

ኑርዓይኒ ዓብዱ

ካብ ጊንዳዕ

## ብፍላጥ ደኾን ይኸውን፤

ኣብ ናይ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፣ ንሕልምን ምስ ሕልሚ ኣብ ዝተኣሳሰር ጉዳይን ኣብ ዓምዲታት ሕግን ስነ-ምግባርን፣ ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ ከምኡ'ውን ኣብ ናይ ሳንዲት "ዘልኩ ደኣ!" ቀሪቡ ነይሩ። ብፍላጥ ደኾን ይኸውን ወይ ናይ ኢጋጥሚ፤

ብዘኾነ መጽሔት መንእሰይ ኣብ ኩሉ መዳያ ጽቡቕ እዩ ትግስግስ ዘላ። ኣብ ናይ ዝሓለፈ ሕትማ ኣብ ጉዳይ ትሕዝቶ ምንም ዘዛርብ የለን፣ ጽቡቕን ዝተዛኸቐን እዩ ነይሩ። ኣብ ጉዳይ ናይ ቅድሚት ገበር እዩ ርእይቶይ። ናይ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ሰሓቢ ገበር ኣይነበራን። ብሕልፊ ኣብ ኣሳእል ድብዙዝ ነይሩ። ዋላ ኣብቲ ኣቀማምጣ'ውን ድኻም ነይርዋ። ስለዚ ኣብ መጻኢ ጥንቃቐ ከድልየኩም እዩ።

ነጃት ሱሌማን ካብ ከረን




## ኣተኩሮ

# ውጽኢት ብልጸት

እቲ ውሩይ እንግሊዛዊ ተመራማሪ ስነ-ፍጥረት ቻርለስ ዳርዊን፡ ንሕጊ ተፈጥሮ "እቲ ብቑዕ ይሰርር፡ ድኹም ድማ ይጽንት" (Survival of the fittest elimination of the weakest) ክብል እዩ ገሊጽዎ። ልክዕ ድማ እዩ። ዝኾነ ፍጥረት ተኽሊ ይኹን እንስሳ ብብልጸቱ'ዩ ቀጻልነቱ ዘረጋግጽ። ወዲ-ሰብ ማሕበራዊ ህይወት ስለዝፈጠረን ኣእምሮ ስለ ዝተዓደሎን ነዚ ሕጊ ተፈጥሮ'ዚ ዝቕይር፡ ዝምድናታቱ ኣብ ሓልዮትን ምንብባርን ከም ዝምስረት ዝገብር ባህልን ክብርታትን ከማዕብል ክኢሉ እዩ። ይኹን'ምበር፡ ኣብ መንጎ ህዝብታትን ሃገራትን ዘሎ ውድድር ናይ ረብሓታትን ምሽማው ጸጋታትን ብዕምቈት ምስ እነስተውዕለሉ፡ ዝማዕበለ መልክዕ ናይ'ዚ መሰረታዊ ሕጊ ተፈጥሮ እዩ። ብሉጽ ይሰርር - ድኹም ይጽንት።

ነዚ ኣብነት ዝኸውን፡ ሓደ ፍሉጥ ጥቕሲ ክንጠቅስ። ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን፡ በቲ ሽዑ ዝተኸስተ ፖለቲካዊ ምዕባለታት ዓለምና፡ ዳርጋ ኩለን ሃገራት ኣፍሪቃ ካብ መግዛእቲ ክላቐቓ እንከለዋ፡ ህዝቢ ኤርትራ ንስለ ጂኦ ፖለቲካዊ ረብሓታት ርእሰ ሓያል ኣመሪካ ተባሂሉ መሰል ርእሰ ውሳነኡ ተነፊጉዎ እዩ። እቲ ተግባር ፍትሓዊ ከም ዘይነበረ፡ ኣብቲ ግዜ'ቲ ጸሓፊ ጉዳያት ወጻኢ ኣመሪካ ዝነበረ፡ ጆን ፎስተር ዳላስ ዝተዛረቦ ቃላት ይምስክር።

"ብዓይኒ ፍትሒ ርእይቶ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ግምት ክኣቱ ይግባእ ነይሩ። እንተኾነ ግን፡ ስትራተጂያዊ ረብሓና ኣብ ቀይሕ ባሕርን ማእከላይ ምብራቕን ዓለማዊ ሰላምን ጸጥታን፡ እታ ሃገር ምስታ መሓዛና ኢትዮጵያ ክትቀራረን ግድን ገይሩዎ ኣሎ"……

እዚ ቃላት'ዚ ዓለማዊ ዝምድናታት ኣብ ፍትሒን ቅንዕናን ዘይኮነ ኣብ ሓይልን ረብሓታትን ከም ዝምርኮስ እዩ ዘረድእ። ስለዚ ድማ፡ ንረብሓ ሓያላት ተባሂሉ፡ መሰል ናይ ድኹማት ከምዝርግጽ ናይ ኤርትራ ታሪኽ ጭቡጥ መረዳእታ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ ኣብቲ እዋን'ቲ ፖለቲካዊ ብቕዓቱ ድኹም ስለ ዝነበረ ድማ እዩ ግዳይ ናይ ከምዚ ዝኣመሰለ ዘይፍትሓዊ ውሳነ ክኸውን ክኢሉ።

ብሩራዊ እዮቤልዩ ናጽነት ኤርትራ፡ "ርብዒ ዘመን ኣብ መኸተን ልምዓትን" ኣብ ትሕቲ ዝብል መሪሕ ቴማ ኣብ እንዝክረሉ ቅንያት እምበኣር፡ ነዚ "ብሉጽ ይሰርር - ድኹም ይጽንት" ዝብል ሕጊ ተፈጥሮ ብመንጽር ዝሓለፍናዮ ታሪኽ ክንርእዮን ደጊምና ክነስተውዕሎን ኣገዳሲ ይኸውን። ምኽንያቱ ዝሓለፈ ጉዕዞ ርብዒ ዘመን ጥራይ ዘይኮነ፡ ቅድሚኡ ዝተኻየደ ነዊሕን መሪርን ሓርነታዊ ቃልሲን ዝተቐስሞ ተሞኩሮን ደጊምካ ምምልካቱ፡ ንተረኪብቲን ወርስቲን ሃገር ብዙሕ ጠቓሚ መልእኽቲታት ኣለዎ። ግደ ሓቂ እውን፡ ብመጠን ንድሕሪት ዝጠመትካዮ ኢኻ ንቕድሚት እትስጉም። ኣንዊሑ ክዘልል ዝደለየ ንድሕሪት ከይተመልሰ ክዘልል ሓይሊ ኣይረክብን እዩ። ሓደ ህዝቢን ሃገርን ከኣ፡ ሕሉፍ ተሞኩሮታቱ መወከሲ ከይገበረ ንቕድሚት ክስጉም ዘለዎ ተኽእሎ ድሩት እዩ።

"ታሪኽና ንፈልጦ እንዲና" ክበሃል ይከኣል ይኸውን። ንታሪኽ ከም ታሪኽ ጥራይ ምፍላጡን ካብኡ ዝተቐስመ ተሞኩሮን ሓቅታትን ብዕምቈት ምርድኣሉን ግን በበይኑ እዩ።

ኣብ ብዙሕ ኣጋጣሚታት መሰረት ዓወት ፍትሓዊ ዕላማ'ዩ ተባሂሉ ክግለጽ ይስማዕ እዩ። እዚ ግን ምሉእ ብምሉእ ልክዕ ኣይኮነን። ፍትሓዊ ዕላማ ምህላው ከም ሓደ ረቛሒ ናይ ዓወት ኣገዳሲ እዩ። ተዓዋትነት ናይ ዝኾነ ጉዳይ ፍትሓዊ ይኹን ዘይፍትሓዊ ዝውሰን ግን፡ እቲ ዕላማ ንባዕሉ ኣይኮነን። ፍትሓዊ ዕላማ ዘለዎ ጉዳይ፡ ብዝተፈላለየ ድኽመታት ክይተዓወተ ክተርፍ ይኽእል እዩ። ኣብ ታሪኽ ዓለምና ነዚ ሓቂ'ዚ ዘረጋግጽ ብዙሕ ኣብነታት ምጥቃስ ይከኣል እዩ። ብኣንጻሩ፡ ዓመጽ ኣብ ልዕሊ ፍትሒ ክዕወት ሰፊሕ ተኽእሎ ኣሎ። ነዚ ዘረጋግጽ ኣብነታት እውን ውሑድ ኣይኮነን። እሞ'ኸ ድኣ ምስጢር ዓወት ብርግጽ እንታይ'ዩ? ዝብል ሕቶ ክመጽእ ይኽእል። ሓደ ጉዳይ ፍትሓዊ ድዩ ዘይፍትሓዊ ብዘየገድስ ተዓዋትነቱ፡ ኣብ ብልጸት ወይ ብቕዓት ዋናኡ እዩ ዝምርኮስ። ስለዚ ምስጢር ዓወት ወትሩ ብልጸት እዩ።

እቲ ብባሕቲ መስከረም 1961 ዝጀመረ ነዊሕን ጽንኩርን ጉዕዞ ሓርነታዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ፡ ድሕሪ 30 ዓመታት

ብምሉእ ዓወት ህዝቢ ኤርትራን ብስዕረት መግዛእቲ ኢትዮጵያን ተሓባበርቱን ምዝዛሙ፣ ቃልስና ፍትሓዊ ስለዝነበረ ጥራይ ኣይኮነን። ቃልሲና ብኣንጻባራቒ ዓወት ዝተዛዘመ፣ ድሕሪ ክቡር መስዋእቲ ዝተኸፍሎ ንጽንዓት ህዝቢ ኤርትራን ሰውራኡን ብቐጻሊ ዝተፈታተነ መስገደል እዩ። መሰረት ዓወት ህዝቢ ኤርትራ እምበኣር፣ እቲ ፍትሓዊ ዕላማኡ ንምዕዋት ከማዕብሎን ከድልድሎን ዝኽኣለ ኲለንተናዊ ብቕዓትን ብልጸትን እምበር እቲ ዕላማ ባዕሉ ጥራይ ኣይነበረን። ልክዕ ከም ሕጊ ተፈጥሮ፣ ኣብ ታሪኽ ደቂ ሰብ፣ ካብ ጥንቲ ጥቅምቲ ጀሚሩ ዓወት ውጽኢት ብልጸት እዩ።

ኣብ ሰውራ ኤርትራ፣ ተስፋ ዓወት ጭልምልም ዝበለሉን ናብ ደንደስ ስዕረት ምግምጋም ዝተራእየሉን ብዙሕ ጽንኩር መድረኻት ተሰጊሩ እዩ። ብቕዓትን ብልጸትን ዘዕቢ ተበግሶ እንተ ዘይውሰድ ነይሩ ከኣ፣ እቲ ታሪኽ ካልእ ምኾነ። መሪሕ ውድብ ህዝባዊ ግንባር ብዘረጋገጾ ስነሓሳባዊን ፖለቲካዊን ብቕዓትን ብልጸትን ግን ሕቶ ህዝቢ ኤርትራ ንመሰል ርእሰ ውሳነ ተደቒሱ እናተባህለ ክሰርርን ክሕይልን፣ ነቲ ብዓቢ ደረጃ ኣንጻሩ ዝነበረ ሚዛን ወተሃደራዊ ሓይሊ ቀይሩ ክዕወትን ክኢሉ።

ብሓጺሩ ዓወትና ግድን ዝኾነ፣ ታሪኻዊ ጽሕፍቶ ስለዝነበረ ዘይኮነስ፣ ንዓወትና ግድን ክገብሮ ዝኽኣለ ስነሓሳባዊን ፖለቲካዊን ብቕዓትን ብሉጽ ውዳበን ስለዘማዕበልና ኢና።

ኩሉ ግዜ ዝዝንጋዕ፣ ግን ከኣ መንእሰያት መጻእቲ ወለዶታት ወትሩ ክዝከርዎ ዝግባእ ዓቢ ጉዳይ እምበኣር እዚ ሓቂ'ዚ እዩ። ፍትሓዊ ዕላማ ንበይኑ ዓወት ኣይውሕስን እዩ። ዋላ እቲ ዝበለጸ ራእይ፣ ዕላማታት፣ ወዘተ. ይሃልውካ ትግባረኡ ዘውሕስ ብቕዓትን ብልጸትን እንተዘይብልካ ክትዕወት ኣይትኽእልን ኢኻ። ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ዓወት ዝበጽሐ፣ ነቲ ቅኑዕን ፍትሓዊን ዕላማኡ፣ ብግብሪን ብልዑል ብቕዓትን ክቃለሰሉ ዝኽኣሎ ብልጸት ክውንን ስለ ዝኸኣለ እዩ። እቲ ህዝባዊ ግንባር ክፈጥሮ ዝኸኣለ ግዚፍ ፖለቲካዊን ወተሃደራዊን ሓይሊ፣ መርኣያ ረቂቕ ናይ ሓሳባትን ውዳበን ብልጸቱ እዩ ነይሩ። ህዝባዊ ግንባር፣ ንሃገራዊ ዕላማ ዝተወፈየ፣ ረብሓ ህዝቢ ዘቐድም ናጻ ሃገራዊ ደሞክራሲያዊ መስመር ስለዝወከለ'ዩ፣ ሰፊሕ ደገፍን ተሳታፍነትን ህዝቢ ኤርትራ ከረጋግጽን ኣእላፍ ኤርትራውያን መንእሰያት ኣእሚኑ ብጅግንነት ከቃልስን ከዐውትን ዝበቕዐ።

ኣብ ትሕቲ ጽላል ናጽነት እውን እንተኾነ፣ ቀጻልነትን ምዕባለን ሓደ ህዝቢ፣ ኣብ ብልጸቱ እዩ ዝምርኮስ። እቲ ቀንዲን ወሳኒን ከኣ ስነኣእምሮኣዊ ብልጸት እዩ። ስነ-ኣእምሮኣዊ ብልጸት፣ ንሓያል ፍቕሪ ሃገር፣ ፖለቲካዊን ስነሓሳብዊን ንቕሓት፣ ሞራላዊን ስነምግባራዊን ሓይሊ፣ ሃገራዊን መንነታዊን ሓበን፣ ስኒትን ሓድነትን ወዘተ. ዘጠቓልል ኣዝዩ ሰፊሕ ትርጉም ዘለዎ እዩ። ኣብዚ ናይ ረብሓታት ዓለም፣ እዚ ረቛሒታት'ዚ ዘየማልእ ህዝቢ፣ ወትሩ ተነቃፊን ንግዳማዊ መጥቃዕቲ ቅሉዕን ኮይኑ፣ ረብሓታቱን



ዕብየቱን ብዓቢኡ እውን ቀጻልነቱ ክውሕስ ኣዝዩ እዩ ዝጸገም። ብኣንጻሩ ነዚ ረቛሒታት'ዚ ብብቕዓት ዘማልአ ሕብረተሰብ፡ ወናኒ ውሑስ መጻኢ ከምዝኸውን ርጉጽ እዩ።

ኣብ ርእሲ ተሞኩሮ ሓርነታዊ ቃልሰና፡ ኣብ ትሕቲ ጽላል ናጽነት ዝሓለፈናዮ 25 ዓመታት፡ ነዚ ሓቂ'ዚ ደጊሙ ኣድሚቑዎ እዩ። ዓለም ህድግለነ ዘይብላ ናይ ረብሓን ውድድርን መድረኽ ምዃና ካብ ግብራዊ ተሞኩሮና ንላዕሊ ምስክር የለን። ኣብ ከምዚ ዝዓይነቱ ኩነተ-ህላወ፡ ሕብረተሰብ መሰረት ህላወኡን ምዕባለኡን ካልእ ዘይኮነ … ገዛእ ብቕዓቱ እዩ። ብዘይካኡ ዝኾነ ይኹን ዋሕስ የብሉን። ሃገራዊ መንደቕ ንሱ እዩ። ብዘይ ብእኡ ኣብ መንደቕ ዘይብሉ ቀጽሪ ከም ምንባር እዩ። ምኽንያቱ ረብሓታቱ ኣብ ምውሓስ ስንፍ ዝበለ ወይ ብቕዓት ዝጎደሎ ዘናሕስየሉ ወይ ደንጊጹ ዝንሕፎ የለን። ብርግጽ ድማ፡ ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብዚ ዝሓለፈ 25 ዓመታት፡ ልኡላውነቱ ንምቕልባስን ዕብየቱ ንምኹላፍን ዘንቀደ፡ ካብቲ ናይ ግዜ ሓርነታዊ ቃልሲ ዘይንእስ፡ ንብቕዓቱ ክፍትን ዝተደናደነ፡ ብዙሕ ተጻብኦታት እዩ ገጢምዎ። እቲ ኣብ ሓርነታዊ ቃልሱ ዘማዕበሎ ክብርታትን ስነ-ኣእምሮኣዊ ብልጸትን ሃገራዊ ንቕሓትን እንተዘይነብሮ ከኣ ነዚ ተጻብኦ'ዚ ፍጹም ክሰግሮ ኣይምኸኣለን።

ህዝቢ ኤርትራ፡ ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን፡ ብድሆታት መኸተን ልምዓትን ሰጊሩ፡ ቀጻልነቱ ከረጋግጽ ዝኸኣለ እምበኣር፡ ብፖለቲካዊን ስነ-ኣእምሮኣዊን ብልጸቱ እዩ። ብቅሉዕ ወራር ከምኡ'ውን በቲ ንዓመታት ዝቐጸለ እልቢ ዘይነበሮ ናይ ምስይጣን ዘመተታትን ሸርሒታትን ኣይተሰናበደን። ብውዲትን ሸሕጣንን ምድንጋርን ሃገራዊ ረብሓታቱ ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ኣየእተወን። ሓደ ህዝቢ ወይ ሃገር፡ ህላወኡ ከውሕስ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ጎደና ዕብየት ክምርሽ እምበኣር፡ ረብሓታቱን ረብሓታቱ ዘረጋግጸሉ መገዲታትን ኣነጺሩ ክፈልጥ የድልዮ። ረብሓታትካ ምፍላጥ፡ ዕላማን ናብ ዕላማ ዘብጽሕ ስትራተጂን ከተነጽር ዘኽእለካ ቀዳማይ ረቛሒ እዩ። ምኽንያቱ ናይ ዝኾነ ዕላማ ሰረት ረብሓ እዩ። ረብሓኡ ዘይፈልጥ ራእይ ክህልዎን ዕላማኡ ነጺሩ ክፈልጥን ኣይክእልን። የግዳስ ረብሓታትካ ምፍላጥን ብኡ መጠን ዕላማኻ ምንጻርን ጥራይ ንበይኑ ኣኻሊ ኣይኮነን። ንኣድማዒ ውጽኢት ክብታኡ ወትሩ እናወሰኸ ዝኸይድ ልዑል ናይ ምቅላስ ዓቕሚ፡ ብቕዓትን ስነ-ኣእምሮኣዊ ብልጸትን ምውናን የድሊ። ጉዕዞ ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን እምበኣር፡ ህዝቢ ኤርትራ ንዓሎቕን ምድንጋርን ብልዑል ሃገራዊ ስምዒት፡ ዜግነታዊ ሓላፍነት፡ ንቕሓትን ብልጸትን ዝመከተሉ፡ ሃገራዊ ረብሓታቱ ኣሕሊፉ ከይሃበ ዘሐብን ዕዮታት ዝፈጸመሉ እዋን እዩ ነይሩ።

ብኣጋጣሚ መበል 25 ዓመት ናጽነት፡ ነዚ ናይ ታሪኽና ሓቅታት ምዝካርን ምስትንታንን ኣድላይነቱ ዕዙዝ ዝገብሮ፡ ኣብ ሕሉፍ ታሪኽ ንምንባርን ብዓወታቱ ንምንያትን ዘይኮነስ፡ ሓድሽ ታሪኽ ንምስራሕ ደራኺ ስለዝኾነ እዩ። ናይ ሕጂን መጻኢትን ወለዶታት ኤርትራ፡ ህያውነትን ቀጻልነትን ዘሐብን ሃገራዊ ታሪኽና ከረጋግጹን ኣብ ጎደና ብልጸት ክምርሹን እንተኾይኖም፡ ግድን ሕሉፍ ተሞኩሮ ናይዚ ሃገር'ዚ መወከሲኦም ክገብርዎ የድሊ።

ሕብረተሰባት ወትሩ ኣብ ቃልሲ እዮም ዝነብሩ። ቃልሲ ንዘሓሸ መጻኢ ዘቋርጽ መስርሕ ኣይኮነን። በዚ መንጽር'ዚ ናይዚ ወለዶ'ዚን መጻእቲ ወለዶታትን ቃልሲ ብቐንዱ ናጽነት ምድልዳልን ብቁጠባዊ ሓርነት ምድራዕን ምዃኑ ተደጋጊሙ ዝተገልጸን ብኹሉ ዜጋ ዝፍለጥን እዩ። እዚ ቃልሲ'ዚ ካብ ብረታዊ ቃልሲ ንናጽነት ዝሓየለን ዝኸበደን ምዃኑ ድማ፡ ጉዕዞ ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን እኹል መረጋገጺ ኮይኑና እዩ። ስለዚ ቃልሲ ምድልዳል ናጽነት፡ ዝለዓለ ናይ ሓሳባትን ውዳበን ብልጸት ዝሓትት እዩ። ዛጊት ነዚ ብልጸት'ዚ ስለ ዘረጋገጽና፡ ብዙሕ ክንሰጉምን ናብ ዝሓሸ ባይታ ክንሰግርን ክኢልና ኢና። እቲ መሪሕን ቀላሲን መንኩርኩር ሕብረተሰብ ዝኾነ መንእሰይ እምበኣር፡ ኣብዚ ናብ ሓድሽ መድረኽ ንሰጋገረሉ ዘለና እዋን፡ ሃገራዊ መደባት ልምዓት ብጽፈትን ብዝሓየለ ናህርን ድርኺትን ንምቕጻል፡ ከምኡ'ውን ምስ ምስፋሕ ልምዓታዊ ዕማማትን ቁጠባዊን ፖለቲካዊን ምዕባለታትን ንምኻድ ዘኽእል ብልጸትን ብቕዓትን ከጥሪ የድልዮ።

ከምቲ መንእሰያት እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ፡ ብልዑል ስነኣእምሮኣዊ ብቕዓት፡ ነቲ ጽንኩር መድረኽ ዝበቕዕዎ፡ ንሕና መንእሰያት ናይዚ ግዜ'ዚ እውን ከም ተረኪብቲ ሃገር መጠን፡ ኣብ ምውሓስ ድሕነት ሃገርን ህንጸት ምዕቡል ቁጠባን፡ ብቑዓትን ብሉጻትን ኮይንና ክንርከብ የድሊ። ነዚ ብልጸት'ዚ ንምውናን፡ ነቲ መሰረትናን ምስጢር ብልጸትናን ዝኾነ ሃገራዊ ክብርታትን መትከላትን ጸኒዕና ብምኽታል፡ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ነዊሕ ቃልሱ ንዝሃነጾ መሪሕ ውድብ ህዝባዊ ግንባር፡ ብቑዕን ብሉጽን ቀላሲ ከምዝኸውን ንምግባር ብሱታፌና ወትሩ ከነሐድሶን ከነማዕብሎን የድልየና። እዚ መድረኽ'ዚ መንእሰያት ማዕረ ታሪኽና ኮይንና ቀጻልነት ታሪኽና ከነረጋግጽ እንሕተተሉ መድረኽ እዩ። ሕሉፍ ተሞኩሮና፡ ምስ ግዜን ኩነታትን እናተዓጻጸፍካ መምስ መድረኹ ዝኸይድ ስነ-ኣእምሮኣዊ ብቕዓትን ብልጸትን ምህላው፡ ብኡ መሰረት ሓያል ውዳበ ምፍጣር፡ ክሳብ ክንደይ ንብቕዓት ብተዓጻጻፊ ዘራብሕ ምዃኑ ዘረጋግጽ እዩ።

ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ነዊሕ ቃልሱ፡ ስነሓሳብ ማሕበራዊ ፍትሒ ዝሰረቶም፡ ሓበን ህዝቢን ሃገርን ዝኾኑ ወርቃዊ መትከላትን ክብርታትን ኪኹስኩስ ዝኸኣለ ህዝቢ እዩ። እቲ በዚ ክብርታት'ዚ ዝተሃንጸ መሪሕ ውድብ ህዝባዊ ግንባር ከኣ፡ ኣብ መንጎ ኩሉ ክፋላት ሕብረተሰብ ኤርትራ ብዘይ ኣፈላላይ ሃይማኖት፡ ጾታ፡ ቀቢላ፡ ቋንቋ፡ ባህሊን ማሕበራዊ ቦታን ልዑል ስኒትን ጥምረትን ብምንዳቕ፡ ኩሎም ዜጋታት ከም ዕላማ ዝወሰድዎ፡ ዝኣምንሉ፡ ዝምርሕሉ፡ ዝከላኸልሉን ዝሰውኡሉን

መትከላት ብምምዕባል፡ ብመንነቱ ዝሕበን፡ ኣብ ገዛእ ሰብኣዊ ዓቕሙ ልዑል ምትእምማን ዘለዎ፡ ብርቱዕ ህዝባዊ ስነኣእምሮ ክፈጥር በቒዑ እዩ። ነቲ ዓለም ኣይከኣልን ዝበለቶ ቃልሲ ኣንጻር ርእሰ ሓያላን ከምዝከኣል ዝገበረ፡ ትሕት መሬት ክቕበር ዝተፈርደ ህዝባዊ መሰል ካብ መዓሙቑ ኣውጺኡ፡ ኣብ በሪኽ ዙፋን ዜንበረ ረቂቕ ሓይሊ ከኣ፡ እዚ ሃገራዊ ክብርታት'ዚ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ፡ ነዚ ክብርታት'ዚ ባህሉ ገይሩ፡ ብዘይ ነግፈረግ ብጽንዓትን ሓድነትን ሳላ ዝተቓለሰ፡ ኩሉ ካብኡ ዝሕተት ክቡር ዋጋ ሳላ ዝኸፈለ ድማ፡ መሰል ርእሰ ውሳነኡ ካብ መንጋጋ ሓያላት መንዚዑ፡ ብኣንጸባራቒ ታሪኽ ኣኽሊል ሓርነት ደፊኡ።

እዚ ኣብ ነዊሕ ሓርነታዊ ቃልሲ ዝተኹስኰሰ ክብርታት፡ ንህዝቢ ኤርትራ ንናጽነት ኣብቂዕዎ ጥራይ ዘይኮነ፡ ድሕሪ ናጽነት እውን ናብ ተረካቢ ሕድሪ ወለዶ ብምስጋር፡ ንህንጸት ስልጡን ሃገር ድልዱል መሰረት ኣንጺፉ እዩ። ረዚን መስዋእቲ ከፊላ፡ ሓርነታ ዝተጓናጸፈት ኤርትራ፡ ብናጻ ፖለቲካዊ መስመርን ሕርያን፡ ብሰብኣዊን ሃገራዊን ክብረት፡ ብመንፈስ ርእሰ ምርኰሳን ልዑል ልምዓታዊ ትግሃትን ብኣርኣያነት እትጥቀስ ሃገር ክትከውን ዘብቅዓ፡ እቲ ኣብ ጽንኩር ገድላዊ ህይወት እተመልመለ፡ ኣብ ኩሉ መዳያት ሓርነት ውሳነ ዘፍቅር ኩነተ-ኣእምሮ ህዝባን መሪሕነታን ኮይኑ፡ እዚ ክብርታት'ዚ ከም ዘለዎ ናብ ተረካቢ ሃገር መንእሰይ ክሰጋገር ስለ ዝኸኣለ እዩ።

ሳላ'ዚ ገድለኛ ኩነተ-ኣእምሮ'ዚ፡ ኤርትራ፡ ምእንቲ ጥዑም ግን ግዝያዊ ፍታሕ ኢላ፡ ፖለቲካዊ ናጽነታ ዘግድዕ ኣቋራጮ መገዲ ኣይሓረየትን። ሓቅን ፍትሕን ዝጠልቦ ክቡር ዋጋን ምጽማምን ክትከፍል ወትሩ ቅርብቲ ብምዃና፡ ማዕበላት ሸርሒን ተጻብኦን፡ ውዲትን ብድሆን ከንዲ ዝተኹመረ ይኩመር፡ ካብቲ ጸኒዓ ዝሓዘቶ ናጻ መስመር ከንደልህጻ ኣይከኣለን። ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ፡ ልክዕ ከም ናጽነት፡ ቁጠባዊ ሓርነት እውን ብዕዮን ጻዕርን እምበር፡ ብልግሲ ዝርከብ ማና ከምዘይኮነ ብምእማን፡ ንፖለቲካዊ ይኹን ቁጠባዊ ጽግዕተኛነት "ኣይፋል!" ብምባል፡ ነቲ ሓቀኛ መገዲ ክብረትን ብልጽግናን እዮም መሪጾም። ጉዕዞ ናጻ መስመር ድማ፡ ኤርትራ፡ ንመዋጽኦ ናብ ካልእ ከየቋመተት፡ ዓቕምን ክእለትን ዜጋታታ ብምሉኡ ንህንጸት ሃገር ኣኸቲታ፡ ኣብ ሓጺር ናይ ናጽነት ዕድመኣ፡ ንስሉጥ ቁጠባዊ ዕብየት መሰረት ከተንጽፍ ኣብቂዑዋ ኣሎ።

ብኣጋጣሚ ዝኽሪ ናይዛ ክብርቲ ዕለተ ናጽነት እምበኣር፡ መንእሰያት ነዚ ሓቂ'ዚ ብዕምቈት ብምግንዛብ፡ እቲ ኣብ ነዊሕን መሪርን ሓርነታዊ ቃልሲን ናይ ድሕሪ ናጽነት ጉዕዞን ዝተሃንጸ፡ ምስጢር ሓይልና፡ ብቕዓትና፡ ብልጸትና ዝኾነ ባህልን ክብርታትን ብቐጻልነት ንምዕቃቡ፡ ንምምዕባሉን ምድልዳሉን ቃልና ከነሐድስ ይግባእ።



# ናጽነት እንታይ እዩ፧

ኤፍረም ሃብተጽዮን (ወዲ ገደ)

ብዙሕ እዋንዩ ስምዒታተይ ወይ ኣተሓሳስበይ ዝትንክፍ፡፡ ናጽነት ኣብቲ ሓፈሻዊ ኣድማዕያዊ መግለጺኡን ናጽነት ኣብቲ ኤርትራዊ ጭዙኡን ዝተፈላለየ ኩይኑ ይስምዓኒ፡፡ ከምቲ ሕብረተሰብና ብባህሊ፡ ታሪኽን ጂኦግራፍያዊ ኣቀውማን ዝፈላለዩ ንናጽነት ዝህቡዎ ክብረን ትርጉምን ከኣ ዝፈላለ መሰለኒ፡፡ ናጽነት፡ ብመንጽር ዝኸፈልካሉ ዋጋን እትህቦ ክብርን ብዝማበር ጥራይ ዝግለጽ እዩ፡፡ ማስዋእቲ ከፈልካ እትረኽቦ ናጽነትን ኣብ ወርቂ ሽሓኒ እትቐበሎ ናጽነትን፡ ጣዕሙ፡ ክብሩ፡ ርዝኑ፡ ባህርያቱ . . . ማዕረ ክኾውን ኣይክእልን፡፡ ናጽነት ስለ ዝተባህለ ጥራይ'ውን ሓደ ጠማሪ መግለጺ ክወሃቦ ኣይግባእን፡፡ ናጽነት ኑቶም ጸማእም፡ ደምዮም፡ ሰንከሎም፡ ተሰዊኦም . . . ከሉንትናኦም ዝኸፍሉላ ህዝቢታት ዝያዳ ርዝኑት ክህሉዋ ግድን'ዩ፡፡

"ናጻ እዩ፡ ሓራ እዩ" ስለ ዝበልካ ጥራይ ናጻ ክትከውን ኣይክኣልን፡፡ ተፈጥሮ ናታ ስርዓትን ኣገባብን ስለ ዘለዋን ብሓባር ስለ እትነብርን ናጽነትካ ማሕበራዊ ደኣ'ምበር ውልቃዊ ጥራይ ኣይኮነን፡፡ ብውልቅኻ ሰሪሕካ ክትኣቱ፡ ድሌትካ ክትገብር፡ ከምቲ ትምነዮ ክትረኽብ፡ ብስእምን ቅሳነትን ክትነብር . . . ናጽነት እትሓተቶ ከተማልእ ኣለካ - ማለት፡ ግቡእካ ኣብቲ ሓባራዊ ህላወ ምምላእ፡፡ ንናጽነት ዝድርዕ ክትገብሮ ዝግብኣካ ዘለካ ካብ ምግባር ቦኺርካ፡ ናጽነት ክትደሊ ኣይትኽእልን፡፡ ናጽነት ማዕረ ህላወ ደቂሰብ ዝኸይድ መሰርሕ ደኣ'ምበር ሓደ መዛዘሚ ምዕራፍ ኣይኮነን፡፡ ስለዚ፡ ናጻ ንክትከውን ናጽነት ዝሓቶ ክትምልስ ወይ ከተተግብር ኣለካ - ንናጽነትን ናጽነት እትሓቶን ድሉው ክትከውን ኣለካ፡፡

እሞ ናጽነት ደኣ እንታይ እዩ፧ ውልቃዊ ድዩ ሓባራዊ፧ ግዚያዊ ድዩ ዘልኣለማዊ፧ እቲ ኣነ ናጽነት ዝበሎ ምስቲ ሓደ ኣመራጺ ወይ ቻይናዊ ናጽነት ዝበሎ እንታይ የመሳስሎ ወይ ይፈላልዮ፧ ዘራኽቦ ኣሎዎ ድዩ፧ እቲ ናጻ ምኻን ብውልቅን ብእከብን እንታይ ማለት እዩ፧ ባዕላዊ ናይ ናጽነት መግለጺ ኣሎ ድዩ ወይስ መዘክቡቓላት ካልኦት ዝበሎ እየ ዝኣምን፧ . . . ብሕቶታት ምስ ዝጭነቕ ናብታ ወትሩ ዝዘክራ ኣበሃህላ ኣቶ ወልደኣብ ወልደማርያም እየ ዝበልኩ፡፡

ንናጽነት ኤርትራ - ምድራ፡ ኣየራ፡ ባሕራን ሰባን - ዝቐደ ዝበረ ቃልሲ ኣብ ወሳኒ ናይ ዓወት መድረኽ ኣብ ዝበጽሓሉ እዩ፣ ኣብ ካልኣይን ሓደነታዊን ጉባኤ ህዝባዊ ግንባር ሓርነት ኤርትራ፡፡ እቲ ቓልሲ ሓባራዊ፡ እታ ትድለ ዝበረት ናጽነት ናይ ሓባር፡፡ ስለዚ፡ ናጽነት ከም መግለጺ ልዕሊ'ቶም ኣብቲ ኣጻምእ ገደል ኩይናም ኩሉ ዓይነት ማስዋእቲ ዝኸፍሉ ዝበሩ ተጋደልቲ ክገልጹ ክትንትና፡ ክናፍቓ . . . ዝኽእል ኣሎ ኣይብልን፡፡ ናጽነት ክትናፍቓን ክትብህግን መጀመርታ ክትስእና ኣለካ፡፡ ስኢንካ ንምርካብ ከቢድ ዋጋ ክትከፍል ኣለካ፡፡ ዋጋ ከፊልካ ምስ ጨበጥካያ፡ ንኽተስተማቕራን ቀጻልነታ ከተውሕስን ዋጋ እናኸፈልካ ክትነብር ኣለካ፡፡ ናጽነት ብዋጋ እትሕሎ ደኣ'ምበር ከም ስማ ብናጻ እትንበር ኣይኮነትን - ብግብሪ ዝረኣናዮ እዩ፡፡

ነታ ኣብ ሽሓኒ ወርቂ እትረኽብ ናጽነትን ካብ ኣጻምእ ገደል እተምጽኣ ናጽነትን ሓደ መግለጺ ኣይወሃብናዩ፡፡ ናጽነት ብመንጽር ዝኸፈልካዮ ዋጋ ጥራይ ኢያ እትስተማቐር፡፡ እቲ ግዜ ቋንቋ እንግሊዝኛ ዝመልከሉ ዝበርኩ ብምንባሩ ትርጉም ናጽነት ብቋንቋ እንግሊዝኛ ክረኽብ፡ ንሱ ቀንዲን ተኣማኒን ገይረ ስለ ዝሓሰቦዩ መሰለኒ፡ ናብቲ ህቡብ መዝገበቓላት ኦክስፎርድ ገጺለ፡ "ናጽነት፡ (1) ጊላ ወይ እሱር ናይ ዘይምኻን ኩነት፣ (2) ከም ዝደለኻዮ፡ ዝኾነ ሰብ ከይዓገተካ፡ ከተተግብር፡ ክትዛረብ፡ ወዘተ. ሓይሊ ወይ መሰል ምውናን" ዝብል መግለጺ ካብቲ ብዙሕ እቲ ቐንዲ እዩ፡ ክጸድፍዩ እንተ ኢልካ ጽደፍ፣ ጌጋዩ ንዓ ግደፍ ዝይብሉ ናጽነት ኣሎ፡፡ ኣብ ውሽጢ'ቲ ኣምር ኣቲኻ'ውን ዝተፈላለየ ፍልስፍናዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ቀነጠባዊ፡ . . . መግለጺ ክትህቦ ትኽእል፡፡

"ናጽነት እንታይ እዩ፧" ኢለ ሓቲተ፡ ድሌትካ ምግባር፣ ቢቃ! ደስ ዝበለካን ዝመሳሰለካን ምግባር ማሰሉ ተራእዩኒ ነይሩ፡ ብዙሕ እዋን፡፡ ብፍላይ ኤርትራ ሃገርና ናጻ ምስ ወጸት፣ ቢቃ ፍጹም ናጽነት ኣብ መሬት ዝትከል ኩይኑ እዩ ተሰሚዑኒ - ከምዚ ብኢደካ እትጭብጦ፡ ፍጹም ወጹእ ናጽነት፡፡ ከምኡ ዘይግበር'ውን ኣይነበረንን፡፡ እቲ ዝተኸፍለ ዋጋን ከርተት ወለዶታትን ብናጽነት ተደቢሱ፡ ፍጹም ሰላም፡ ብርሃን፡ ርግኣት፡ ቅንዕና፡ እምነት፡ . . . ዝሰፍነዩ ዝመስለካ፡፡ እቲ ትማሊ ዘይሰገር ዘሰገረካ ሓይሊ ኣብ ናጽነት ናጽነት ክሀንጸልካ ትጸበ፡፡ ሰብ ምኻንካ ትርስዕ! ናጽነት፡ ነፍስኻ እንተ ዘይገዚእካ፡ ስምዒታትካ እንተ ዘይተቘጻጸርካ፡ እምነትካ እንተ ዘይኣጸነዕካ . . . - ኩሉ ናጽነት እትሓቶዩ - ናጻ እያ ክትብል ኣይትኽእልን፡፡ ከም ሰብ፡ ኣብ ማሕበራዊ ህይወት ኣብ ዝኣምን ሕብረተሰብ እንተ ደኣ ኣሊኻ፡ "ከመይ ኣበልካ ኢኻ፡ ከም ዊንታኻን ከም ድሌትካን እትኸውን" ኢለ ካብ ምሕሳብ ዓዲ ኣይወዕልን፡፡ ናይ ውልቂ ናጽነት ካብቲ ዓቢ ወይ ሓፈሻዊ ናጽነት ተፈልዩ ክኸይድ ይኽእል ድዩ፧ ስለዚ፡ ነጻ እየ ክብል ከለኹሉ፡ ኩሉቶ'ውን ናጻ እዩ ደየ ዝበል፧ ወይስ "ኣነየ ናጺ፡ ናተይ እየ ዝፈልጥ" እዩ እቲ መረዳእታ፡፡ ከምቲ ፍሉጥ ኣበሃህላ ሓርነት፡ ኣቶ ወልደኣብ'ውን ብተደጋጋሚ ዝበሉዎ፡ "እቲ ሓርነትካስ ንሓርነት ካልኦት ኣይዓግቦ!" እኣምን ደየ፧ ወይስ ብገዓይ ይጥዕመኒ እየ ንናጽነት ዝገልጻ!

ትርጉም ናጽነት ንኽፈልጥ ወይ ብዝበኡ ንኽሓሰበሉ ናብታ ናይ ኣቶ ወደኣብ ወልደማርያም ኣበሃህላ እየ ዝኸይድ፣ "ናጽነት ብደቂ ሃገሩን ብቛንቋ ሃገሩን "ናጽነት" ተባሂሉ ዝጸዋዕ እንተ ደኣ ኮይኑ እኹል ኢዩ፡፡ ናጽነት ምእንቲ ኪኸውንሲ ብቛንቋ ወጻእተኛታት መንግስታት Freedom, liberta ecc... ተባሂሉ ከጸዋዕ ዘድልዮ ኣይኮነን፡፡" (መጋቢት 1987፡ ዓራርብ ሳሕል)፡፡

ካብዚ ኣበሃህላ'ዚ ተበጊሰ ንናጽነት ከመይ እርእያ! ከመይ እነብራ! እቶም ኣብ ጉኑይ ዘለዉኹ ንናጽነት ብኸመይ ይርእዩዋ፧ ከቢድ ዋጋ ዝሓተተት ናጽነት ከቢድ ዋጋ ኢያ እትሓትት -

ናይ ባህርያት ሰባት። ናጽነት ምስ ኩነ ዝሰኸሩ፤ ዝጠልሙ፥ ዝፅግቡ፥ . . . ኢዮሰኣኑን ይኹኑ - ኣለዉ'ምበር። ነፍሰይ ምስ መን እያ ዝሰርዓ! ምስ ፈጠርቲ ሸግር ወይስ ምስ ፈጠርቲ ራህዋ፧ "ኣካል ፍታሕ እምበር፡ ጠንቂ ሸግር ክኸውን የብለይን!" ኢብል ደየ፧ . . . ከቢድነቲን በዳህቲን ሕቶታት ይወሩኒ እየም። መልሶም ግን እንድዒ።

እቲ ዝደልዮ ትርጉም ናጽነት፥ ብመንጽር ሕሉፍ ታሪኽን ንናጽነት ዝተኸፍለ ዋጋን ደኣ'ምበር ኣብቲ ሓሳባዊ ዓለማዊ ትርጉሙ ጥራይ ከይምርከስ ዘየናኽር እዩ። ካብኡ ናብኡ ምስ ተመሳሳሊ ተመክሮ፥ ባህሊ፥ ታሪኽ . . . ዘለዎም ህዝብታት ትርጉሙን መቐረቱን ይቀራረብ ይኸውን ኢለ እሓስብ! እቲ ናጽነትካ ግን ናትካ ንክኸውን ናይ ካልኦት ምኽኑ ምእማን ኣለካ።

ናብታ "ናጽነት እንታይ እያ" እትብል ዘይተመለሰት ሕቶይ ከብል፥ ክምልስ ዘይከኣልኩስ ክሓትት። ናጽነት ኣበይ ኢያ ዘላ፧ ኣብ ጽሑፋት፧ ኣብ ዜማታት፧ ኣብ ግጥምታት፧ ኣብ ኣኼባታት፧ . . . ኣበይ ኣላ ናጽነት! ኣብ ወረቐት! ኣብ ታሪኽ! - ኣብ ገጠር፧ ኣብ ከተማ፧ ኣብ ዓዲ፧ ኣብ ሰብ - ኣብ ጥሪት! ኣብ ኩሉን ንኹሉን ኢያ ናጽነት።

ብፍላይ እዛ ዝዘረብኩ ዘለኹ ናጽነት፥ እታ ካብ መግዛእቲ ሓራ ኰንካ እትነብራ ናጽነት ከመይ ክትከውን ኣለዋ ንምባል እዩ። ናጽነት ስራሕ'ዩ፡ ክብሃል እሰምዕ። ኣጸቢቐ እኣምነሉ፣ ናጽነት ኣስራሒ'ውን እዩ - እምልኣሉ፤ ናጽነት መሊሳ ንኽትምቅር ካብ ስራሕተኛ ኣስራሒ ኢዩ ሕመቕ!

ናጽነት እምነት'ዩ። ብርግጽ። ናጽነት ጥልመት ከኣ ኣለዋ። ናጽነት ብፍቕርን ሰላምን ብሓባር ምንባር እዩ። ናጽነት ንጓይ ይጥዓመኒ'ውን እዩ። ካብ ጠላሚ ግን ኣሚኒ ክበዝሕ ኣለዋ።

ሓቀኛ ወሽጣዊ ባህሪ ሰባት ካብ ጸገም ኣብ ራህዋ እዩ ዝፍለጥ። ጸገም ኩሉ ግዜ ሓደ ሓይሊ ናይ ምኻን ባህሪ ኣለዋ። ዝገጥመካ ሸግር ብሓባር ሰገርካ ሰፊሕ ዓለም ናጽነት ምስ ፈጠርካ፥ እቲ ዓለም ብዙሓት ኣሰዳዕቲ ነገራት ዘለዎ ፈታኒ መድረኽ ይኸውን። ዓቕብ ሰገርካ ጕልጕል ምብጻሕ ሓይልኻ ጥራሕ ዘይኮነ ዘርእየካ፥ ነቲ ጕልጕል ናይ ምስትንፃዕ ወይ ምንእኣስ ባህሪ ይፈጥረልካ'ዩ መስለኒ።

ናጻ ኮይም ዘለኻ ብኸመይ ትፈልጥ፧ ህይወትካ ኣብቲ ናጻ ጥራይ ዝበዝሕ ዓለም እንተ ተፈጠረ - ማለት፥ መግዛእቲ ዘይረኣየት፣ ምረት ዘይሰገረት፥ መግረፍቲ ዘይሓለፈት - ምስ እትኸውን ንናጽነት ብኸመይ ትገልጾ፧ ሓብራዊ ሸግር ሓብራዊ ትርጉም ናጽነት ዝፈጥር ካብ ኮነ፥ ሓብራዊ ብደሆ ዘይገጠሞ ናጽነት ናይ ሓባር ምኻና ብኸመይ ይፈልጥ፧ - ኣብ ኣብያተ-ትምህርቲ! ኣብ ገዛ! ኣብ ኮም . . .! ኣበይ፧ ኣበይ ይመሃሮ! መንዩኸ ክምህሮ፧

ነታ ንዝዊሕ እዋን ኣበይ ከም ዘላ ዘይፈለጥኩዋ ናጽነት፥ ኣብ ሓደ ቦታ ጥራይ ከም ዘላ ተሓቢረ - ኣብ ስራሕ! ብእምነት ኣብ ስራሕ፣ ንለውጢ ኣብ ምስራሕ፣ ንራህዋ ኣብ ምስራሕ፣ ንሰላም ኣብ ምስራሕ፣ ንሓባር ኣብ ምስራሕ ኣላ ናጽነት። ስራሕከ ኣበይ ኣሎ፧ ስራሕ ንባዕሉ እንታይ እዩ፧ (ስራሕ ደኣ ስራሕ!) ኣብ ኩሉ ናይ ስራሕ ቦታታት ኬድካ ርኸቦ።

ጽጋብ ናጽነት እንተ ደኣ ኰይኑ፥ ጽጋብካ ምጻር ከኣ ናጽነት እዩ። ኣብ ከም ኤርትራን ህዝባን ዝኣመሰሉ፥ ኣብ ትሕቲ ቀጠባዊ መጎብር ዝነብር ህዝቢ ንዝሓለፈ መጻኢ፥ ራህዋ ዝሰፈኖ ሕብረተሰብ፥ ስራሕ'ዩ ናጽነት። ከይሰራሕካ፥ መገዲ ሰልጣኔ ከይሓዝካ፥ ንማሕበራዊ ፍትሒ ኣብ ሓደጋ ከየርገጽካ፥ ናጽነት ኣሎኒ ክትብል ኣሸጋሪ እዩ። እቲ ዘይተርፍ ገልጠምጠም ኣብ ቦታኡ እንከሎ፥ ነቲ ቀንዲ ዕማም ከይዓበለሉ፥ ኣብቲ ስራሕ ጽፈት፥ ንቕድሚት ምስጓም፥ ማዕርነት፥ ፍትሒ፥ ምቅጽጻር፥ ገምጋም፥ . . . እንተ ዘይኣልዩ፥ ማሕበራዊ ፍትሒ የለን።

ሎሚ ሰራሕካ ብልዑብልዕ ኣብልካ፥ ድሕረይ ሳዕሪ ኣይብቆላ ኢይኮነን ናጽነት። ናጽነት ሎሚን ጽባሕን ኢያ። ዝያዳኡ ናይ ጽባሕ - ናጽነት ቀጻልነት እዩ። ናጽነት ምቕጻል ምውሓስ ንሓብራዊ ዕላማ እዩ 'መስለኒ።



ስእሊ፥ ኤፍሬም ሃብተጽዮን

# ጽባሕካ'ያ ጽባሕ

ኣማኑኤል በርሀ

እቲ ብዙሕ ዝሰከም፡ ብዙሕ ይፈኽሶ፡፡ እቲ ውሑድ ዝሰከም ከኣ፡ ውሑድ ሩፍታ ይረክብ፡፡ እቲ ካብ ጾር ዝሃድም ግን፡ ወትሩ ክሰከሞ ዘለዎ ጾር ይጸበዮ - እናተሰከፈ ኸኣ ይነብር፡፡ ብመጠን ዝተሰከምካዮ እዩ ዝፈኽሰካ፡፡

"ብመጠን እቲ ሎሚ እትሰከሞ ደንጎላ እዩ፡ ጽባሕ ወርቂ ዝወሃበካ" እንተዝበሃልሲ፡ ዕጥይጥይ ዝበልዶ ኾን ምተረኸበ? እቲ ዕጥይጥይ ዝለመደ ደኣ፡ ወርቂ ክትወሃብ ኢኻ በሎ ዋላ ኣልማዝ፡ ካብዩ ብዘጥረዮ ወኒ እዩ'ሞ ህርኩት ክኸውን!? እምበር እቲ ባህሊ ስራሕን ንስለ ካልኦት ናይ ምብጃው ኒሕን ዘለዎ ደኣ፣ ብዘዕባ ውልቃዊ ዓስቡ ከይሓሰበ'ንደዩ፡ ንስለ ሓፋሽ ደሙን ርሃጹን ከይበቆቐ ዝውፈ፡፡ ግን ከኣ'ኳ ይደመጽ ኣይደመጽ እታ እተልምዓን እትብጀወላን መሬት እትኣትዎ ቃል ኣለዋ፡፡ ብመጠን ዝሰገርካዮ እሾኽ እያ ዕምባባ እትህበካ፡፡ ብመጠን ዝተጻወርካዮ ጽምኢ'ያ፡ ጽሩይ ማይ እተቐብለካ፡፡ ብመንጽር ዝተጸመምካዮ እያ ዕረፍቲ ትእዝዘልካ፡፡

ንስኻ ደኣ'ሞ፡ ጉልበት ንዘድልየ፡ እጅግኻ ስብስብ፡፡ ንቕሓት ንዘድልየ፡ ውዳበኻ ሰፊሕ፡፡ ሓሞት ንዘድልየ፡ መዓንጣኻ ሕጹብ፡፡ ክንደይ ዓረ ደዩ ብጽንዓትካ ተኑዲሉ፡፡ ክንደይ መንሸታሕትሖ ደዩ ብጉልበትካ ተደላዲሉ፡፡ ክንደይ ጫውጫውታታት ደዩ ብንቕሓትካ ፈሺሉ፡፡ ክንደይ ቶግ ቶሮግ ደዩ ብሓሞትካ ዘፍ ኢሉ፡፡ ንስኻ ደኣ'ሞ፡ "ድቃስ ኣብ ትርፊ ግዜ ይኹነልካ" እንተኢሉካ ከንታት፣ ንሰለምሲ ይትረፍ፡ ንቋሕ-ሰም ትገድፎ፡፡ ርሃጽካ ንላዕሊ ዓሪጉ፡ ዝናብ ኣውሪዱ ዝወልዶ ልምዓት፣ ጽባሕ ንዓኻ'ዩ፡፡ ድምቀት ምስሊ ጽባሕና እንሆ ደርኣ'ሞ፣ ጽባሕ ጽባሕካ'ያ - መንእሰይ ሎሚ፡፡

ጽባሕ ንዘውደልደለን ንዘደልደለን ብማዕረ እትብጽሖም መዓልቲ ኣይኮነትን፡፡ ጽባሕ ናይ'ቲ ሎሚ ዝጸንዐን ዝተጸመመን'ያ፡፡ ጽባሕ ናይ'ቲ ሎሚ ዝርሃጸን ጉልበቱን ኣእምሮኡን ዘይበቆቐን'ያ፡፡ እዚ ደኣ'ሞ ልዕሌኻ መን ይኽእሎ!? ንስኻ ዝተዓገስካዮ መን ይዕገሶ፡፡ ንስኻ ዝተጸመምካዮ መን ይኽእሎ፡፡ ንስኻ ንስለ ሓፋሽ ዝተሰከምካዮ ጾር መን ይሰከሞ፡፡ ጽባሕ - እዛ ቀረባ ጽባሕ - ብርሃጽ ዝፈረየ ፍረን ብንቕሓት ዝበርበር ጎኖን ሒዛ ምስ መጽኣት፣ ጽባሕ ናትካ ጽባሕ'ያ፡፡

እቲ ምእንቲ ሓፋሽ እትጽመሞ'ኳ ምእንቲ ኑብስኻ'ዩ - ጽባሕ ንዓኻ'ንደዩ እቲ ዕግበት፡፡ እቲ ንስለ ሃገር ጋሕጋሕ እትወፍሮ'ኳ



ምእንቲ ኑብሰኻ'ዩ - ናትካ'ንድያ እዛ ሃገር። እቲ ምንታይ ሰለም ከየበልካ ዘውጋሕካዮ'ኳ ምእንቲ ኑብሰኻ'ዩ - ሓውኻ'ንደየ ኣኑ። ጽባሕ፡ እታ ኩልና ድምቀታ ኣወናዊኑና ዘሎ ጽባሕ'ኳ፡ ንዓኻ ኣሚንና ኢና - ንዓኻ ንሸባብ። ጽባሕ፡ ናትካን ናይ'ቶም ምእንታኣም ተኣምር ዘሰራሕካሎም ሓፋሽን እያ። ጽባሕና ኣብ ናትካ ሎሚ'ዩ ዝምርኮስ'ሞ፡ ጽባሕ ናትካ ጽባሕ'ያ።

ንምንታይ ዲና ሕልምና ክትርጉምልና ኢልና ናብ ፈታሕቲ ሕልሚ ዘይንኸይድ? ሕልምና ንስኻ ከምተግህዶ፡ ብዘይካኻ'ውን ምስጢሩ ዘንብቦ ስለዘየለ እኳ ኢና፡ እምነትና ኣጦካ ነኑብሮ። ንምንታይ ዲና ብኹሉ መኣዝን ንዝፍነዉ ናይ ጎደቦ ድምጽታት እዘንና ንለኮ - ድምጽና ብድምጽኻ ከምእንሰምዮ ስለዘረጋገጽና እኳ ኢና። ንምንታይ ዲና ብዘዘመጽኡ "ሓደስቲ ኣረግቶት" ምጉብዕባዖት ዘይንሰናበድ - ቀዳምካ ከምእትነቕሓሉ ስለንኣምን እኳ ኢና። ብተግባር ከኣ ተርእየና'ለኻ ጋህዲ ሕልምታትና። ብተግባር ከኣ ተርእየና'ለኻ ትግባረ ሕሹኽታ ውሽጥና። ብተግባር ከኣ ተርእየና'ለኻ ... ። እምበር ክንደይ ዕቁባት ተተኣኪብን "ተገፋዕ፡ ተገዘት" ዘይበሉ። ክንደይ ዓቦሳት ድምጺ ክውጭጫ ዘይፈተና። ንስኻ ግን ሕልምኻን ውዕሎኻን ባዕልኻ ስለ ትፈልጦ፡ ብመንባሕቲ ጎራፋት ኣስናን ረምታ ስጉምኻ ኣይዘረግካን። ርግኣት ሎሚ ናይ ትማል ዓቕልኻ ዝወለዶ እዩ'ሞ፣ ፍረ ጽባሕ ድማ ፍረኻን ንዓኻን እዩ።

ስለምንታይ ዲና ጾር ክይኩብደካ ዘይንሻቐለልካ? ዝዘለልካዮ ሰልምን ዝከደልካዮ ከውሕን እኳ'ዩ፡ ኣጦኻ ንዘለና እምነት መመሊሱ ዝውሰኽ። ስለምንታይ ዲና ጉዕዞ ነዊሕካ "ኣላሽ" ኪይትብል ዘይንጠራጠር - ኒሕካ ኣብ ውዕሎኻ ስለ ዝርኣናዮ እኳ ኢና። ሕጂ'ውን ንዘዘመጽእ ጾር ናጦኻ ኢና ከኑብሎ'ሞ፣ ጽባሕ ናትካ ምኳና ኣሚንካ፡ ከም ቀደምካ ጾርና ተሰከም። ጽባሕ ጽባሕካ'ያ።

ዓለም'ኳ ብዘይካ'ቶም ዘሰካሕክሖ መከራታታ፡ መስመርካ ዘስሕቱ ዙብለጭልጩ ነገራት ቀሪባ'ውን ትጽወዓካ'ያ። ኣብ ኢድካ ዘሎ እምነ፡ ወርቂ ከምዝውጽእ ኣሚንካ እንተዘይጸኒዕካ ድማ፡ ናብ'ቶም ዙብለጽልጩ ምስ ከድካ፡ ሕዝ ኩተብሎም ዝሃሱ ኮይኖም ይጸንሑኻ'ሞ፡ እምኒ ደንበኻ ትናፍቕ። እንተዘይጸኒዕካ ደኣ'ሞ፡ ሕልምታትካ ምእንቲ ኪይተግህድ፡ ንኪፍኪፍታ ከም ኣይሂ እናምሰሉ፡ "ጽላል ኣለና፡ ንዓ ናብ'ዚ ተዓቖብ" እናበሉ ዝጽውዑ መስሃትያን ፈቓድኡ'ንደዮም ኪጋጥዩኻ። ብቐሊሉ ትሰናበድ እንተኴንካ ደኣ'ሞ፡ ክንደይ ጎራፋት ኣስናን'ንደዮም ብቐድሚኻን ብድሕሬኻን እናኑብሑ ስጉምኻ ክኾላልፍዎ። ትዕግስትን ጽንዓትን ግን፡ ብስድሪ ንዘዝዝዝም ኣንበሳ'ውን ሃዲኡ ከምዝድቅስ ክገብርዎ ይኽእሉ። ብተሃዲድ ንዘግዕር ድማ፡ ናብ ገደል የምርሕዎ። ነዚ ኣጸቢቕካ ሳላ ዝከቓሕካሉ'ንዲኻ፣ ብምዝባዕ ክራማት'ውን ኪይተሰናበድካ፡ ባዕልኻ ክረምትኻ ትፈጥር ዘለኻ። እታ ብጽንዓትካ እትፍጠር ጽባሕ፡ ብርግጽ ናትካ'ያ።

ንመን ሒዝና ዲና፡ ዝጽበዩና ጉዕዞ ነዊሕን ኩርኳሕ ዝበዝሖን ምስ ዝኾውን፡ ሽዳና እናልሓምና ደኣ ስንና ነኺስና ንኸዶ'ምበር፡ ሰርገላ ካልኦት ከነማዕዱ ንድሕሪት ግልጽ ዘይንብል? ንመን ሒዝና ዲና፡ ንፋስ ጸጥ ኢሉ እኽልን ሓሰርን ክፈልስ ይትረፍ፡ ቅርኒብ ዘየልዕል ኣብ ዝኾነሉ'ውን፣ "ኡፍ!" እናበልና ብእስትንፋስና ዓውድና ነኺዶ'ምበር፡ ተስፋ ቆሪጽና መስኣና ዘይንስንዱ? ነገር ባህሪ ክራማት ከምዝዘንግዕ ስለ እንፈልጥ ድማ፡ "በዚ እነሀለት ሓንቲ፡ ቡቲ ከኣ ናብኣ ገጻ ትድመር ኣላ" እናበልና ቁንጣሮ ደመናታት ኣብ ምቑጻር፡ ኣቓዲምና ኣኻውሕ ፈንቂልና ክረምትና ንፈጥር። ንዓኻ ሒዝና እንታይ ተኣምራትከ ዘይንገብር።

ንሕና ደኣ'ሞ፡ ኢይኮነን ንጥምየት ንጽጋብ ንጻወር ህዝቢ'ንዲና። ብጽጋብ ሽቡዳዕዳ ዙብሉ፡ ብምቾት ትዕቢት ዘውንዘፉ እንተርኣና'ውን፡ ብእኦም ኪይተጸለና፡ ንራህዋና ብ"ተመስገን" ጥራይ ኢና ንገልጾ። ብኣንጻሩ እንተኾነ'ውን፡ ብራእይ ጽባሕ ደኣ ንነስዕ'ምበር፡ ብናይ እለቱ ሰንከልከል ኩብድና እናሓኸኽና ኣብ ቅድሚ ሓላፍ መንገዲ ኣይነንብሁቕን። ኣብ'ዚ ሓፋሽ'ዚ ዝተወለድካ ሸባብ ደኣ'ሞ፡ መን ምስ መሃረካ ቁልፍኻ ክዘልቕ።

ኣብ'ዚ ሎሚ ስነ ኣእምሮኣዊ ኩናት፡ ከም መሪሕ ኩሉ ዓይነት ኩናት ኮይኑ ብኹሉ ኩርንዓት ጫጬውጫጬውታታት ዝፍነወሉ ዘሎ ግዜ፡ መምስ ዝከፈሰ ንፋሳት ንኸይትውንጨፍ ምጽማም የድሊ። ንእዝንኻ ዘሱብሑ ወረታት፡ ኣብ መስመርካ ኣውጺኦም ከም ገፊል ምስ ፍሽ ዘዘበለት ንፋስ ኣብን ናብን ከኩላብዑኻን መስመርካ ከስሕቱን ልዑል ሓይሊ'ለዎም። ግሩህ ወይ ዓቕሊ ዘጉደሎ እንተረኺቦም ድማ፡ ንዕኡ'ዮም ቀዳማይ ተሃዳናይ ዝገብርዎ። ኑቲ ጽኑዕ ግን ዋላ'ውን ክንዲ ዝሓየሉ እንተሓየሉ፡ ኣብ ሓዲዱ ምንቕ ኩብልዎ ኣይክእሉን። እቲ ጽኑዕ ጥራይ ድማ'ዩ ናብ ዝተበገሰሉ ዕላማ ዝበጽሕ። ጽባሕ ድማ ፍረ ጽንዓትካ እያ'ሞ፡ ጽባሕ ጽባሕካ'ያ - ግን ከኣ ጽባሕ'ውን ካልእ ቃልሲ'ሎ።



# ሃገረ ጻዕሪ ሃገረ ክብሪ

ኮ/ል ኪዳነ እንድርያስ (ባንተ)

"ፍረ ጻዕርኻ'ዩ ህዝበይ ጸሓይካ በሪቓ'ያ ለይለይ ... "፥ "ዝጸዓረ ይዕወት"፥ "ቃልስና መሪርን ነዊሕን'ዩ ዓወትና ግን ናይ ግድን"፥... ወዘተ ወዘተ ንጻዕሪ፥ ንምረት፥ ንምጽማምን ዓቕልን፥ ንኣስሓኮን ኒሕን፥ ኣብ ምወዳእታ ከኣ ንዓወትን ክብረትን ዝገልጹ ኣበሃህላታትን ጭርሖታትን መለለይኡን ሕላገቱን'ዮም። ንተጋዳላይ ህዝባዊ ግንባርን ህዝቢ ኤርትራ ብሓፈሻን፥ ዘይሓርስ ከምዘይሓፍስ፥ ምህርትኻ ማዕረ ጻዕርኻ ምዃኑ'ውን ዘንጊዕዎ ኣይፈልጥን። ህዝቢ ኤርትራን "መርሃዊ" ተጋዳላይ ኤርትራውን፥ ብልግሱን ውህብትኡን ዘየነይትን ዘየጃህርን መሬት ኤርትራ፥ ጻዕራም፥ ዓቃልን ጅግናን ህዝቢ ብምፍራዩ ተኻሒሱ'ዩ። ሳላ ስጡምን ከም ዓረ ዝተርር ሓድነቱን ከኣ ንተዛማዲ ዋሕዱ ኻዕበት ኣራቢሑ ተኣምር ሰሪሑ። "ኣይትርብሑ'ምበር ኣይትብዝሑ መርገም ኣይኮነን" ሓያል መልእኽቲ ዝሓዘ ምስላ ኣበዋት'ዩ። ጻዕሪ ክብሪ ከምዘፈጥር፥ ብዘካየዶ ንምእማኑ ዘጸግም ከቢድ ጻዕርን ዘይጽንቀቕ ጽንዓቱን "ክብርን ዘውድን ናጽነት" ምድፍኡ ከኣ ምስክሩ'ዩ ንህዝቢ ኤርትራ።

ናጽነት ንምምጻእ ናይ ዝተኻየደ ከቢድ ቃልሲ፥ ዝተሰግሩ ከበድቲ ፈተነታት፥ ዝተኻየደ ጻዕሪ፥ ዝተኸፍለ መስዋእትን ምዝርዛር ናይ'ዚ ሓጺር ጽሑፍ ዕላማ ኣይኮነን። መዘኻኸሪ እንተኾነ ግን ነዚ ዝስዕብ ጭራም ኣብነት ንርአ፥

ኣብ መፋርቕ ሓምለ ናይ ዓመት 1978 ጀሚሩ፥ ዘይዕገት ዝመስል ዝነበረ ናህሩ ዘፍ ኢሉ ህዝባዊ ግንባር ናብ ተዛማዲ ጸብለልታ ክሳብ ዝኣተወሉ ሓምለ 1979 ተጋዳላይ ህዝባዊ ግንባር ንልዕሊ ዓመት'ዩ ብዘይዕረፍቲ ተዋጊኡ። ካብ'ዚ ከባቢ 390 መዓልታት፥ እቲ 270 መዓልታት (ትሸዓተ ኣዋርሕ'ዩ) ትንፋስ ኣብ ዘይህብን ቀጻሊ ውግእን ምንቅስቓስን'ዩ ኣሕሊፉዎ፥ እሞ ከኣ ምስ ጥሙይ ከብዲ፥ ጽሙእ ጎሮሮን ዕሩቕ ዝባንን። ኣብ ታሪኽ ብረታዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ብምረቱን ምንዋሕ ግዚኡን ንመድረኽ ምዝላቕ ዝዳረግ ኣይነበረን። ተሰጊሩ ግን ብሳላ ነቕ ዘይብል ጽንዓትን ከቢድ ጻዕርን፥ ኩሉ መዳያዊ ምድላዋት ተገይሩሉ ድሕሪ ናይ ክልተ ዓመታት ተዛማዲ ዕረፍቲ ዝተበገሰ 6ይ ወራር'ውን ብግዜ ይሕጸር'ምበር፥ ብምረቱን ዝሓተቶ ዋጋን ክጥመት እንከሎ ኣዚዩ ከቢድ ነይሩ። ዓው ኢሉ ኣይተዛረበሉን'ምበር፥ ንጸላኢ'ውን ሰውራ ኤርትራ ከም ዘይድምሰስ ኣርእይዎ'ዩ። ኣብ'ዚ ኣብ 1ይ ርብዒ ዓመት ናይ 1982 ዝተኻየደን ንኸባቢ 95 መዓልታት ብዘይ ዕረፍቲ ዝቐጸለን 6ይ ወራር ህዝባዊ ግንባር ኣስታት 2700 ስዉኣትን ከባቢ 5000 ከኣ ውጉኣትን ክኸፍል'ዩ ተሓቲቱ። ኣብ ውሽጢ'ቲ ወራር ሰለስተ ኣርባዕተ ግዜ ተወጊእካን ጌና ጸማልያ እንከሎኻን ብዘይፍቓድ ሓካይም ናብ ኣሃዱኻን ብጾትካን ምምጻእ ልሙድ ነይሩ። እተን ***"ከም ነፍሱ-ጾርን ሓራሰን ጓል-ሄዋን ኣብ ሓጺር ግዜ ናብ ዝነበርኦ ናይ ምምላስ ብቕዓትን ባህልን ዘማዕበላ ኣሃዱታት ህ/ግ (መሳርዕ፥ ጋንታትን፥ ሓይልታትን)"*** ክድምሰሳን ናብ ዝነበርኦ ክምለሳን ኣራባራብ ኔሩ። መርኣያ ሓያል ጽንዓትን ተመላስነትን (resilience) ከኣ'ዩ።

ጻዕሪ ምስ ራእን ኣብ ራእን፥ እምነት ኣብ ዕላማን መዓልቦን፥ ጽንዓት ኣብ ኣካይዳን መትከልን፥ ጥምረት ኣብ ኣሳጉማን ምረሻን፥ ሳቦያ ኣብ ጻዕርን ሾቕልን፥ ተጻዊሩ ክሳብ እታ ናይ መወዳእታ ንጣብ ደም ሃገር ንምምጻእ፥ ተጻዊሩ ክሳብ'ታ ናይ መወዳእታ ንጣብ ረሃጽ ዝነጥብን ዝፈስስን ደም ንምውሓድ፥ ተጻዊሩ'ውን እንደገና ልኡላውነት ሃገር ንምውሓስ ትጽዕር ክሳብ'ታ ናይ መወዳእታ ትንፋስን ትርግታ ልብን፥ ትሓልፍ እናጸዓርካ፥ ተወርስ ከኣ ንወረስቲ። ይውረስ ድማ ጻዕሪ ከም ኩሎም ናይ ማሕበራዊ ክብሪ ውርሻታትን ግምጃታትን፥ ኤርትራ **"ጀጋኑኣን ሓርበኛ ህዝባን፥ ብኽብርን ተድላን ንኽነብሩዋ እትብቅዕ ሃገር"** ንምግባራ ዝግበር ጻዕሪ ከምዝዕወት ከኣ እዚ ሓያል ናይ ምውርራስ ባህሊ ኢዩ ዕላመቱን መራኣያኡን።

ብሓያል ጻዕርን መስዋእትን ዝመጸ "ክብሪ ናጽነት" ህዝቢ ኤርትራ ንምዕቃቡ'ውን፥ ማዕረ ንምምጻኡ ዝመጣጠን ሓያል ጻዕርን ከቢድ መስዋእትን ከም ዝሓተተ ሓጺር ናይ ርብዒ ዘመን ናይ ናጽነት ዓመታት ብግሁድ ኣርእዩና ኣሎ። ከም ኣብ ግዜ ቃልሲ ኣብ ሓለዋን ህንጸትን ሃገር እንተኾነ'ውን መትከል "ርእሰ ምርኮሳን፥ ነብሰ ምኽኣልን" ጥራይ እንኮ መንገድን ሕርያናን ምዃኑ'ውን ብግቡእ (እንደገና) ተገንዚናዮ ኣሎና ኣብ'ዚ ሓጺር ናይ ዘመነ ናጽነት ዕምርና። በዚ መርሓን ስረተ እምነትን ዝጉዓዝ ህዝብን መንግስትን ኤርትራ ኸኣ፥ ኣይሰገደን ንጎይቶት ድኽነት፥ ኣይተንበርከኸን'ውን፤ ኣብ ታቦታት ሲኦል፥ ኣይመጠወን ነቲ ክቡር ክብሩ ንናይ ትኳቦ ማሕበራት፥ ኣይዘርገሐን'ውን ኣእዳዉ ናብ ማናታት ኣሜሪካ፥ ኣየማዕደወን ከኣ ናብ ደበናታት ከናዳ፥ ብጆካ ንረብን እዝግሄርን ንኻልኦት ክሰግድ ዘይባህሉን ልምዱን እዚ ኩርዕ ህዝቢ፥ ***"ተንበርኪኹ ጮማ ካብ ዝድረር ብእፍ ጸሙን ምስ ክብሩን ብደውን ደረቱ ነፊሑን ክሓድር'ዩ ዝመርጽ"***። ካብ ኣብ መዝገበ ቃላት ናይ ወጻእተኛታት ከም ኣብነት ዓጸቦን ጥሜትን፥ ልመናን ድኽነትን

ምስፋር ዝኺኸ እንታይ ኣሎ?!

ናይ ልምዓትን ህንጸትን መደባቱ ብንጹር ዘፈልጥ ናይ ኣካይድኡን ጉዕዞኡን ጎይታ ዘሾነ መንግስቲ ኤርትራ፥ ቀዳምነታትካ ክንሰርዓልካ "ሓጽብታትን ራህያታትን ኣወንዚፍኩም መንበሪ ኣባይቲ ዘይተቐድሙ" ንዝሰብኩ ሓሰውቲ ነብያት ከሳሲ ግዜ ኣይነበሮን። ማይ "ሂወትን ትንፋስን" ምዃኑን ማይ ይርከብ እምበር፡ ዓሰርተ ትንፋስ ኣብ ሓንቲ ጸባብ ጎጆ ተጸፋጺፉን ተሓቛቚፉን ክሓድር ዘይጽገም ህዝቢ ምዃኑ ህዝቢ ኤርትራ'ውን ልዕሊኡ ዝፈልጡ ናይ ስነ-ሕብረተሰብ ሊቃውንቲ ማዕዳን ምኽርን ኣየድልዮን። ካብ ናይ ኢንተርነት ሰኪዐታትን ናይ ቴሌፎን መስመራትን ብኻርታመ ካብ ዝተለበጡ ጽርግያታትን ስጉሚ ተንክስ ንዘይብላ ናይ ብሕቲ ናይ ጥዕና ትካላት ኢድና ዘርጊሕና ሓንጎፋይ ክንብለን መንግስቲ ናብ ካልእ ዋኒኑ ከድህብን ዝምዕዱ "ሰናይ" ዝምኡልና "መኸርቲ" ከኣ ውሕዳት ኣይኮኑን። (ካብ ጥዕና ዝዓቢ ዋኒን ያኢ ተረኺቡ!!!) ዓለም ናብ ሓንቲ ንእሽቶ ቁሸት ካብ ተቐየረት ናብ ጎረባብቲ ሃገራት ከይደኩም ዘይትፍወሱ ከይብሉና'ውን ዘስክፍ'ዩ።

ናብ ላዕለዋት ትካላት ትምህርትን ሳዋን ተውጽእዎ ዘለኹም ባጀት ከቢድ ጽዕነት ይፈጥረልኩም ስለዘሎ ናይ ሓደ ዓመት ናይ ሳዋ ትምህርቲ ዘይተርፍ፡ ውሑዳትን ብሉጻትን ተወዳደርትን ተመሃሮ ዝምህራ ናይ ብሕቲ ዩኒቨርስትታት ከጉላዕልዓ ዘይትገድፍወን ዝብሉ ጨለታት'ውን ውሑዳት ኣይኮኑን። መብራህትን ብርሃንን ብውልቀ ኣውፈርቲ እንተዝውነን ክፍሊት ዝኸበሮ ኩተመኛ ናብ ገጠርን ርሑቕ ከባቢታትን ምኸደ ካብ ገጠር ናብ ከተማ ዝኣቱ'ውን ምተዓገተ ዝብሉ "ወረጃታት" ሰብ ጽቡቕ ራእን ሓለይትን'ውን ምስ'ዞም ላዕለዎት ተጎዘጊዞም ዝኸዱ'ዮም። መንግስቲ ምስ ነጋዶ ተሰሪዑ ኣብ ንግድን ሸቐጥን ኣብ ምስፋር ማሽላን ሸኮርን ካብ ዝውዕል ካልኡ ዘይጉብር፡ ደኻኹን ሕድሪ ከማሓድር ድቃስ ለይቲ ካብ ዝሰእን፡ እንተላይ ናይ መሰረታውያን ሃለኽቲ ነገራት ኣቅርቦት፥ ውልቀ ነጋዶን ሸቃጦን ከማልእዎ ሕድሪ!!! ዘይብሉም እናበሉ ዝጉስጉሱን ዘጓጉሱን ከኣ ካልኦት ናይ ቁጠባን ወፍርን "ክኢላታት" እዮም። ብድሕሪ ዝኸይድ ናይ መጓዓዝያ ዕማምን ኣገልግሎትን ቀጻልነት የብሉን። ነዳድን ጋዝን ብቐጻልን ብትሑት ዋጋን መንግስቲ ከቕርቦ ዘይክኣል'ዩ፡ ግብራዊ'ውን ኣይኮነን።

ስለዚ... ስለዚ "እቲ ማዕዳ ሓልዮት ውርዝነት" ወዘተ ብዙሕ'ዩ። ኩሉ ግን ንሓደን ተመሳሳልን ዕላማ። ዝጸዓረ ንኸይከብርን ክብሪ ተመሊሱ ክብሪ ዝፈጥር ክብሪ ምዃኑ ንምህሳስን። እዛ ብሓያል ጻዕርን መስዋእትን ዝመጸት ሃገረ-ኤርትራ ግን ጽዒሩ ዘምጽኦ ህዝባ ብኽብሪ ዝኩብረላ "ሃገረ - ክብሪ" ምዃናን "ብዕራይ ናብ ዘበለ እንተበለ ዕርፉ ኣጺኒዓ" እትጉዓዘን ተጻባኢታ ንዘፈጥርዎ ነከነዘታ ተጻዊራ ብቐጻሊ መኣዝና እተስተኻኽል ሃገር ምዃና ክፈልጡ'ውን ይጋጣሚ'ዚ ኑብዕሎ ዘለና ጽምብል ብሩራዊ እዮብልዩ በዓል ናጽነትና ከዘኻኽርዎም ንደሊ። እንተ ስለ'ቲ ድቃስ ሰኢኖም ዘመንጨውዎ "ምኽሮምን ማዕድኦምን" ግን የቐንየልና ንብሎም።



# ካብ ዳያሪ

## ክልተ ተዘክሮ ፍሉይ ኣጋጣሚ

ምሉእ ተስፋይ

ናፍቖት ዝዓበኹሉ ከባቢን መተዓብይትን ንዊሕ እዋን ክመላለሰኒ ጸኒሑ'ዩ። ነታ ተወሊደ ዝዓበኹላ ከተማ መንደፈራ ካብ ዘይረግጻ ከባቢ ዕስራ ዓመት ኣቢሉ ኲይኑ ኣሎ። ዕድመ ሓደ እኹል ሰብ ኲይኑ። ንፍቕሪ ግዝወተይን እዛ ከተማን ርኢኻ እዚ ኹሉ ዓመታት ከይተመለስክዋ ክጸንሕ ዘይእመን እዩ። ካብ መተዓብይተይ፣ ጉረባብተይ፣ መማህርተይ፣ ከዕሶ መጻወተይ፣ ... ንሓደ'ኳ ኣይረሳዕኩን። ንኹሉ ኩርናዓት ግዝወትና፣ ከይትዕንቀፈና ንዘላ ዝነበርና ከውሒ፣ ኣስካላ እንዳ ኣቦይ ስዒድ፣ ብዙሓት ከዕሶ ዝሓለፈ ካንሸሎ እንዳ ኣቦይ ሕሸን፣ ኣኻልብ ዘዕበናሉ ካንሸሎ እንዳ'ቦይ ያሲን፣ ሰፈር ሻሹ ከልቢና፣ መገዲ ቤት ትምህርቲና፣ ደሮናን ዘራጊቶን ከተማና፣ ... ወዘተ... ፈጺሙ ዘይሃሰስ ልክዕ ከም ትማሊ ዝረኣየኒ ተዘክሮታት'ዩ። ሕጂ'ውን እቲ ዘገርም፣ ብድፍኢተይ ዘይኩነ ብናይ ስራሕ መገሻ እምለሳ ምህላወይ'ዩ። ንሓደ ሰሙን ዝጸንሕ ናይ ስራሕ ኣጋጣሚ፣ ንተሃን ናፍቖተይ ከውጽእ ከም ዘይክእል እፈልጥ'የ። ግን ሕፍንቲ ካብ ተዘክሮይ ኣለደሰሉ እኽውን።

ኣብ መገሻ ዘድልየና ነገራት ምስ ጠርነፍና ኣጋ ምሸት ኢና ተበጊስና። ኣነ ምስ ሳልሳይ ርእሰይ፣ ሓሙሻይና መራሒ ማኪና። መገሻ ከም ዘሎና ምስ ፈለጥኩ ኣገዞ ተሃዊኸ። ህንጡይነተይ እምብዛ ዝገረሞም መሳርሕተይ፣ "እንታይ ደኣ ሓድሽ ገያሻይ መሲልካ?" ኩቦሉኒ ኣይደንገዩን። ናብ ዝበዝሐ ቦታታት ሃገርና ብስራሕ ኣብ ዝተንቀሳቐስናሉ ከምዚ ዓይነት ህንጡይ ስምዒት ርእየሙለይ ኣይፈልጡን። ናይ ነገር ኣጋጣሚ ግን ጉጅለና ናብ መንደፈራ ገጻ ገይሻ ኣይትፈልጥን ነበረት።

ኣስመራ ሕቖና ሂብናያ ካብ ንወጽእ ብዙሕ ኣይተዛረብኩን። ብጾተይ ከም ቀደሞም ብዓውታ እና'ዕለሉ፣ ብዓውታ ዕላላት ውሽጠይ ስለ ዝተዓብለልኩ እሰምዖም ኣይነበርኩን። ብዙሓት ሕቶታታት ኣብ ሓሳብተይ ቅጅል እናበሉ ከሸግሩኒ ጀመሩ። "ሕጂ ናብ'ታ ዝዓበኹላ ግዝወቲ እንተ ዘኸይድ መን ምጸንሓኒ? ዘለልየኒኸ ምረኽበኩዶ? እቶም መጻወተይ መሳቶይ ይህሉዉዶ? ንመን ቀዲመ እረክብ እኸውን? ከመይ ገይረ'የ ክስዕሞም? ከምቲ ብቑልዕትና ካብ መገሻ ምስ ተመለስና ንጉበሮ ዝነበርና፣ ብካንሸሎና ጀሚረ፣ ካንሸሎ እንዳ'ቦይ ኑሩ፣ እንዳ መምህር፣ እንዳ ማንቴይ፣ ... ቡቡሓደ ግዛ ግዛ እናኣተኹ ደየ ክስዕሞም?" ብዙሓት ሕቶታት እናልዓልኩ ንስምዒት ናፍቖተይ ቀስቀስኩዎ'ሞ ከም ገለ ኲንኩ። ሰላዕ-ዳዕሮ ሓሊፍና ንቑልቁለት መንገዳ ተገምገምና። እቲ ብየማን ጸጋም ዘቐበለካ ኣግራብ ሰራውን ጨዓን ከተዕርፍ ዝዕድም'ዩ። ካብኡ ዝሓለፈ ግን እቲ ብጸጋም ሸነኽ ዘሎ ትርኢት ተፈጥሮ ዘገርም'ዩ። "ኣብዚኣ'ባ ሓንሳእ ከዕርፍ" በልኩ ድሕሪ እዚ ኹሉ ትም።

"ከይመሰየ'ባ መሕደሪና ክንጣጥሕ" ብምባል ክንቅጽል'ኳ እንተ ዓደሙ፣ ኣነ ግን "ናይ 20 ደቒቕ መገዲ ክንዲ'ዚ ዘሻቕል የብልናን። መንገዳ ንእሰ ዞባ ድባርዋ'ዩ፤ ሓደ እግሪና ከም ዝረገጸና'ያ ኣይትረስዑ" ኩብል ኣእመንኩዎም። ኣብ ድባርዋ ናይ ሓደ መዓልቲ ስራሕ ዓሚምና ናብ መንደፈራ ኢና። መኪናና ናብ ጸጋም ጠዊና፣ ናብቲ ኣጻድፍ ብምቕራብ ደው በልና። ካብ መኪና ብምውራድ፣ እግሪና ናብቲ ጸድፊ ኣንጠልጢልና ኮፍ ብምባል፣ ነቲ ግሩም ተፈጥሮኣዊ ጽባቐ ኣስተማቐርናዮ።

መጀመርታ ባህ ዘይበሎም ብጾተይ ድሒሮም ኣድነቑ። ካብቲ ኣብ ኣፍንጫና ዘሎ ኣጻድፍ ዝወርድ ሩባ፣ ሩባ-ሩባ ብኣዒንቲኻ እንተ ተኸታቲልካዮ፣ ንድባርዋ ጥሒሱ፣ ናብ መዕረፊኡ ዲጋ ምስላም'ዩ ዘብጽሓካ። ናብ ዝተጠዋወየ ጽርግያ መንገዳ ምስ ጠመትኩ ድማ ንፈለማ ዓመት ናጽነት ኣዘከረኒ።

ወዲ ሸውዓተ ዓመት ከባቢ'የ ነይረ። ኣብ መካቡብያ ከተማ መንደፈራ ብዙሓት ኣውቶብሳት ፋምፋም ይብላ ነበራ። ቈልዑና ዓበይቲና ናብ መካቡብያ ጐየና። እኹላት መንእሰያትን ዓበይትን ኣብ ዘዘረኽብዎን ኣውቶብስ ይስቀሉ ነበሩ። ናይ ምንታይ ምዃኑ ከይፈልጥና እናረኣና፣ ኣቦይ ኣብ ሓንቲ ኣውቶብስ ኣብ ቅድሚት ተሰቒሉ ኣማዕደኹዎ። እናጎየኹ ድማ ተራኣኹዎ። ምስኡ ተሰቒለ። ኣውቶብሳት ነቒለን።



ብሾሉ መሳኾቲ ናይተን ኣውቶቡሳት፡ ኣውሊዕን ካልእ ቈጻሊን ዝሓዙ እናጨፈሩን ኣናደረፉን ኑቲ ኣብ ወሳናስን ጽርግያ መሊኡ ዝጸበረ ሰብ ይፋነው። ኣነ'ውን ጭልግዕ ኣእዳወይ ኣወዛወዝኩ።

"ናበይ ኢና?" ሓተትኩ።

"ደቀምሓረ።" መለሰ ኣቦይ።

"እንታይ ኢና ክንገብር?"

"እንቋዕ ሓጐሰና ክንብለዎም።"

"ናይ ምንታይ?"

"ናይ ናጽነት፤ ናጽነት ስለ ዝመጸአት እንቋዕ ሓጐሰና ኢልናዮም ክንምለስ ኢና፡" ኩብል ዝመለሰለይ ኣይረሳዕኩዎን። ቅድሚኣ ዝጸበረት መዓልቲ ተቐማጦ ከተማ ዓዲ-ኳላ ናብ መደፈራ ተመሳሰሊ ምብጻሕ ገይሮም ነበሩ። ጽርግያ ሞንጐዳ ከምዚ ሎሚ ገፊሑን ለሚጹን ኣይነበረን። ግን ኣውቶቡሳት ልክዕ ኣብ ጐልጐል ይኸዱ ከም ዘለዋ ይቀዳደማ ነበራ። ኣብዚ ኢጋጥሚ ኣውቶቡሰናን ካልእን ጐድኒ ንጐድኒ ዝ. ዓቕብ ተታሓሓዝኦ። እቶም ገለኦም "ፎርሳ" እናበሉ ኣቀዳዳም ይጻወቱ፤ እቶም ገለኦም ድማ ኑቲ ክስዕብ ዝኽእል ሓደጋ ሰጊኦም መጠንቀቕታ ይህቡ ነበሩ። ድሓን ይእቶ ምሳና ተሰቒሉ ዝጸበረ ፖሊስ ትራፊክ ቁቢዑ ብመስኮት ብምውጻእ ኣወዛወዘ። እታ ትድረብ ዝጸበረት ኣውቶቡስ ከሙቅጸበት ዘሓለት። ኣብዚ ሕጂ ደው ኢልናሉ ዘለና ዝባን መንጐዳ ምስ በጻሕና ድማ ኣዕረፍና።

ክሳዕ መንጐዳ ወሪድና ንሽኩቲ ንቕልቀል ምስ'ዚ ዝኽሪ'የ ነይረ። እቶም ናይ ሽዑ ኣጒባዝ ኣብዚ ዓይነይ ይረኣዩኒ። እቲ ሓጐስ፡ እቲ ጸወታ፡ እቲ ፍቕሪ... ኩታ ኩሉ ስምዒቶም ይረኣየኒ። ድባርዋ ክትኣቱ ዘሎ ሩባታት ንምኽንያት ስማ እታ ከተማ ዙብርህ'ዩ። "ዶባ ሩባ" ንድባርዋ ዘዳውባ ዓዲታት ዳርጋ ኩለን ብሩባ'የ ዝዳወባ። ጸቡቕ ዕላል እዘን ሩባታት ናይ ዘዕበዩኦም ኣዕሩኽይ ኣለዉኒ። ድባርዋ ክትኣቱ ሓደ መሳጢ ምርኢት ኣሎ። ንሩባ ማይልሓም ምስ ሰገርካ ንእሽተይ ዓቐብ ኣላ። እዚ ዓቐብ ንድባርዋ ኣብ መጋረጃ ዝተሓብአት መርዓት'ዩ ዘምስላ። ነታ ዓቐብ እናወጻእኪያ ክትከይድ፡ ከተማ ድባርዋ እናተራእየት ትኸይድ። እዛ ምርኢት ምስታ ኣብቲ ዓቐብ ዘላ ዓባይ ዘጕላዕልዕት ገረብ ወትሩ ይምስጠኒ ነይሩ። ሎሚ'ውን ነዛ ንእሽተይ ምስትምቻረይ ክእንገድ እናተጸበኹ፡ ቅድም ናብታ ገረብ ኣማዕደኹ፤ ኣይነበረትን። መንዲላ ከም ዝተገፈፈት ሰበይቲ ሽል በለኒ። ግን ክንዲ ኣቓጽልቲ ናይታ ዝጸበረት ገረብ ዝኸውን ሰብ ግን ኣብቲ መካቡቢያ ዓሚሩ ነበረ። ልክዕ ከምቲ ኩሉ ግዜ ዘስተማቕሮ፡ ድባርዋ መርዓት ምኻና ክትምስክር መካቡቢያኣ ተሸላሊሙ ጸንሓና። ንኣሽቱን ዓበይቲን ጥንዴራታት፡ ከምኡ'ውን ቡበዓይኑቶም ዘመላኽዑ ሕብራውያን ሙብራህቲታት ኣብን ናብን ተዘርጊሖም፡ ብዙሓት መንእሰያት ቡቲ ጸጋ እዛ ከተማ ዝኾነ ታህሰስ ዝተሰርሐ ሸግ (ሀየ) ሒዞም ጸኒሖና። ቈልዑ፡ መንእሰያት፡ ኣደታት፡ ኣቦታት፡ ኣባላት ሓይሊታት ምክልኻል፡ ፖሊስ... ኩሎም ከም ግቡኦምን ማዕርጎምን ለቢሶም፤ ግሩም ትርኢት፡

"ድባርዋ መዓስ ዲያ ናጽነታ ወጺኣ?" በለ ሓደ ብጻይና ካብ ገራቲ ንመዓልቲ ናጽነት ዘዘናኸር ኩይኑዎ። እቲ ጽርግያ ተዓጽዩ ነበረ። ብዝተሓበርናዮ መገዲ መኪናና ብምእላይ እንታይ ፍሉይ ኢጋጥሚ ከም ዘሎ ሓተትና። "ሸግ ናጽነት ንጽቢያ ኣለና፡" ዝብል ዘይተጸበናዮ መልሲ ተዋህበና። ሓቆም'ዮም ኣብ ማእከል እቲ መካቡቢያ ሓንቲ ዓባይ ሸግ ኣላ። ከም ባህሊ ኩለን ንኡሳን ዞባታት ቡታ ዝቐበላኣ ሸግ፡ ኣብ ሕምብርቲ ንኡስ ዞባኣን ዝሰርሓኣ ዓባይ ሸግ ኣብሪህን እየን ዝሕልፋኣ። ብጾተይ ቀዲሞሙኒ ካብ መኪና ወሪዶም። ሸግ ናጽነት ናብ ኣስመራ ኣብ መውዓእታ ስለ እትመጽእ ብዙሕ ህንጡይነት ጸኒሖና እዩ። ነዛ ኢጋጥሚ ከሕልፉ ድሌት ኣይነበረናን። መኪናና ብዮዝቡእ ዓጺና ናብቲ ህዝቢ ተሓወስና። ሓቲትና ከም ዝረኸብናዮ እታ ሸግ ድሮ ኣብ ከባቢ ዲጋ ምስላም ንንኡስ ዞባ ተረኪባ ከም ዘላ፤ እቲ ዝጠዘሐ ህዝቢ ናይዛ ከተማ ድማ ኣብዚ ብዓቢ ጽንብል ይጽቢያ ከም ዘሎ ፈለጥና።

ሸግ ናጽነት ብደብላን ዕልልታን ተሰንያ፡ ናይ መመረቕታ ቀምሽ (ጋውን) ዝለበሱት ቆማት ወይዘራት ነታ ሸግ ሒዞ ኣብ ማእከል ክልተ ንጣንዴራ ሃገርን ግንባርን ዝጸሩ ኣባላት ሓይሊታት ምክልኻል፡ ብህዝቢ ተዓጂባ ደበኽ በለት። ዕልልታ፡ ጣቕዒት፡ ፈሾ፤ ጸኒሑ ክልተ ግዜ ንኹብራ ዝተተኩሰ መዳፍዕ ተወሲኹዎ ኣብ ዘይትፈልጦ ስምዒት'ዩ ዘእትወካ። ናጽነትና ክንዲ ምንታይ ነኹብራን ነፍቅራን ምኻና እቲ ሽዑ ኣብ ውሽጥና ዝተፈጥረ ስምዒት ምስክር'ዩ። እታ ቀዋሚት ዓባይ ሸግ ተወሊዓ፡ እታ ነታ ሸግ ጸይራ ዝመጸት ቆማት ወይዘሪት፡ ንኽምኣ ቆማት ወይዘሪት ኣረኪባ፤ እቶም ክልተ ንጣንዴራታት ሃገርን ግንባርን ዝጸሩ ኣባላት ሓይሊታት ምክልኻል'ውን ንኽምኦም ኣረከቡ። እቲ ብታህሰስ ዝተሰርሐ ሸግ ተወሊዑ፡ መካቡቢያ ከተማ ድባርዋ ኣዝያ ማመቒት። ሸግ ናጽነት ከምዚ ዝበለ ስምዒት ትፈጥረለይ'ያ ኢለ ሓሰበ ኣይፈልጥን ነይረ። ኩሉ ኣብዚ ቅርዓት እዛ ከተማ ዝተኣከበ ህዝቢ ተፈሲሁ ከዕዘ፡ ክስዕስዕ፡ ክድብለላን ክዕልለላን እንክሎ ካብ ስምዒት ወጺእካ ክትዕዘቦ እንክለኻ፡ ናጽነት ማዕረ ክንደይ ምኻና ክትርዳእ ኣየጸግምን። ኩሉ ሰብ ቡብዝሎዎ መሳርሒ ዝ. ፍሉይ ኢጋጥሚ ይሰንድ ነበረ። ናብታ ሸግ ቀሪቡ ክስኣል ዝደሊ'ሞ መውዓእታ ኣይነበሮን። ናብታ ነታ ሸግ ተቐቢላ ብኹብሪ ተቐሚጣ ዝጸበረት መንእሰይ ከይዶም ዝስኣሉ በዚሖም። ዝ. ዝተፈላለየ ሕብሪ ስምዒታት እናተዓዘብኩ ናብታ ሸግ ኣብ ዘበልኩሉ፡ ሓንቲ መንእሰይ ናብ'ታ ሸግ ብምኻድ ብኽልተ ኣእዳዋ ዓትዒታ ክትስዕማ ረኣኹ። ምሉእ ምሸት ዕላልና በዚ ኢጋጥሚ ተዓብሊሉ ነበረ።

መገሻና ኣብ ጸቡቕ'ዩ ገጢሙልና። 09 መጋቢት ናይ ድባርዋ ስራሕና ኣጻፊፍና፡ ናብ መንደፈራ ቅድሚ ምንቃልና፡ ሸግ ናጽነት ንጽባሒቱ ናብ መንደፈራ ከም ትበገስ ሰማዕና'ሞ ሓደርና።

ማኪናና ኣብ መሰርዕ እተን ንሸግ ናጽነት ዝዕጅባ ብዙሓት መካይን ኣእተናያ። ህዝቢ ከተማ ድባርዋ፡ ከም ብቕድሚ ትማሊ ምሸት ብኽቡር ማዕርግ ከፋኑዋ ወርሒ ቦታኣ ከይሓዘት'ዩ ናብ ጽርግያ ወጺኡ። ዝጠዘሐ ህዝቢ ክሳብ ታሪኻዊ ቦታ ምስላም ብእግሩ ድሕሪ ምስዓብ፡ ዕድል ዝረኸበ ኣብ ኣውቶቡስ ብምስቃል እግሪ እግርና ሰዓበ። ኣብ ዘዘሓለፍናዮ ዓዲ ዕንዮባ እናተገጸገልና ታኺታ ሓለፍና። ማካይን ካብቲ ዘገምታ ጕዕዞኣን ደው በላ። ኣብ ቅድሚት ዝሓልፈኒ ከይህሉ ካብ ማኪና ብምውራድ

ንቕድሚት ከይድኩ። "ፊጨው" ደርፊታት ሜዳ ተወሲዑ፣ ኣብቲ ጉልጉል፡ ኣብቲ ጸሓይ፡ ኣብቲ በረኻ ሂር ዝበለ ጓይላ ዓመረ። ኣነ ኸኣ ነታ ሸግ ዝጸረት መንእሰይ ቀረብ ከዕልላን ነታ ብዓልቲ እዚ ዓቢ ስምዒታት ሸግ ብኢደይ ክሕዝን ዕድል ረኺበኩ።

"ፍቓድ ደዩ ክርኢያ?" በልኩዋ ወርቂ ንጉስ ከም ዝሓዘት እናተሰከፍኩ። ፍሽኽ እናበለት ኣቐበለትኒ። ብኽልተ ኣእዳወይ ዓትዒተ ኣዚረ ረኣኹዋ። ብሞገዕዶ ኣዝያ ከቢድ ገይረ ግዲ ቀሪጹያ፡ ሚዛና ኣብ ኢደይ ፎኺሰኒ'ሞ፡ "ኣንቲ ድሓንኻ'ያ፣ ኣዝያ ከቢድ ገይረ ቀሪጸያ ነይረ" በልኩዋ።

"ኣብቲ ማእከል ህዝቢ ተሰኪምኪያ ክትሓልፍ ከለኺ'ዩ ፎኲስ ከም ዘይከኑት ዝርድኣኒ" በለትኒ ከይተገደሰት። ንሰገራዊ ሚዛና እምበር ንሓሳብን ትርጉማን ከም ዘይመዘንኩ ይርድኣኒ ነበረ። ኣቐዲሙ ኣዝያ ከቢድ ዘሕሰበኒ እንታይ ምኳኑ በዛ መልሲ ናይዛ መንእሰይ'ዩ በሪሁለይ። ተበገሰ ኩይኑ፡ ነዊሕ ኣይከደናን። ብቕድሚና ዝበረ ናይ ሕርሻ ቦታ ንኹብሪ እዛ ሸግ ናብቲ ግራት ዘእቱ ልዳት ኣዳልዮም ተቐበሉና። ቡብዙሓለፍናዮ እዚ ዘይብሃል ኩብሪ'ዩ።

ሸኻ ወዲ-ብስራት ምስ ሓለፍና ን"ችኳንታ ኡነ" ኣማዕደኹ። ምስ መዓልቲ ናጽነት ዝተኣሳሰር ዝኽሪ ቀኈልዑነተይ ከኣ ተቐጀለኒ።

ዓመት ዓመት መዓልቲ ናጽነት ኣብ ዝኣትወሉ ቅንያት እግሪ ጉዕዞ ልሙድ ተርእዮ ነበረ። ዝበዝሑ ቀምጣ ስረ፡ ጋምባለን ሹናን ዝለበሱ፤ ብረት፡ ጥወዮ ነጻላን ጣንዴራን ኣብ ዝባኖም ዝጸሩ ብመንደፈራ ክሓልፉ እንከለው ህዝቢ ሞራል እናሃበ ክሳብ "ችኳንታ ኡነ" የፋንዎም ነበረ። ኪንዮኡ ዝሓልፉ'ውን ነይሮም። ንዓና ግን መወዳእታና "ችኳንታ ኡነ" ነበረት። "ችኳንት ኡነ" ንግይልበስ ኣብ እተላግሰሉ ከባቢ ዘላ ብኣግራብ ዝዕመረት ቦታ እያ። "ችኳንታ ኡነ" - ሓምሳን ሓደን ማለት'ዩ፤ ካብ ኣስመራ ክሳብ እዛ ቦታ ሓምሳን ሓደን ኪሎሜትር ማለት'ዩ። ነፍሲ-ወከፍ ዓመት ቅንያት ናጽነት ንዝግዳ ዝበርና ቦታ'ያ።

"ችኳንታ ኡነ" ሎሚ'ውን ልማዳ ኣይገደፈትን። ህዝቢ ከተማ መንደፈራ ነዛ ሸግ ንምቕባል ኣብኡ'ዩ ጸኒሑና። ልክዕ ከምቲ ኣቐዲምና ዝረኣናዮ ሰናርዮ ተደጊሙ። ኣብ ማእከል እቲ ህዝቢ ኣቲኻ ክትከይድ፡ ምስቲ ሆይሆይታን ዕልልታን ፍሉይ ስምዒት'ዩ ዝፈጥረልካ። መንደፈራ ንነዊሕ ዓመታት ኣይረኣኹዋን። እቲ ህዝቢ ጥራይ ዘይኮነ ንሳ'ውን ቀረባ ዝተቐበለትና ኮይኑ ተሰምዓኒ። ዞባዊ መወከሲ ሆስፒታል ቀዲሙ ውትፍ በለና። እንዳ ኣቡነ ተኽሉ፡ ማይጨራሩ፡ ሸኻ ዓለሙዝ … ኩሉ ተዋሒጡ፡ ዘይፈልጣ ከተማ መሰለት። እዚ ቦታታት ከተማ ውጽእ ዝበሉ፡ ንኽንሕንብስ፡ ኣብ ግዜ ባቕሚ ክንሕጸብን ሸዊት ክንቅንጥብን ንኸዶ ዝበርና በረኻ'ዩ። ሎሚ ናብ ማእከል ከተማ ተቐይሩ። እዚ ኹሉ ናፍቖተይን ህንጡይነተይን ተፈራረቐ። ዝያዳ ዝተጋዋሸኩ ኮይኑ ጠዓመኒ።



ብኹብሪ እናተዓጀብና ናብታ ጫፍ ናይ ቀደም መንደፈራ ዝበረት ቤት ትምህርተይ፡ መባእታ ቤት ትምህርቲ ደጃዝማች ዓብደላ ኀናፍር (ኣስላምያ) በጻሕና። ካብ ማእከል ከተማ ናብዚ ዘለናዮ ዝውሕዝ ማዕበል ሰብ ደርኣ ነበረ። እዚ ከምዚ ዝበለ ኣጋጣሚ ነታ ብቑልዕነተይ ዝተቐበልኩዋን ዘይሃስስ ተዘክሮ ዘለዋን መዓልቲ ናጽነት ኣዘከረኒ።

ከተማ መንደፈራ ብዘይ ቶኽሳ'ያ ሓራ ወጺኣ። ቅድሚኡ ዝበረ መዓልቲ ሰብ ካብ ገዛ ኣይወጽእን ነበረ። ደረት ጽርግያ ዝበረ ጕዛውትና ተወዚ ዝብሎ ሰብ ኣይነበረን። ብዘይካ እቶም ብቑልዑትና ኣትሒዝና ጸላእቲና ምኳኖም ብዘይ ንፈልጦ ምኽንያት ዝርድኣና ዝበረ ህዝባዊ ሰራዊት ኢትዮጵያ (ቀኚ)፡ ካልእ ዝዘወር የለን። ሰብ ኣብ ገዛኡ ዘሎ ክበልዕ ጥራይ እምበር ነዛ ክሽን ከይዱ ክስንክት ኣይክእልን ነበረ። ኣነን ኣሕዋተይን ሸሮ፡ ዕሹግ መግቢ (ሰቃጥላ)፡ ኩዲድና ንበልዕ ነበርና። 24 ግንቦት ረፋድ ቶኽሲ ተሰምዐ። ሰብ እናዘለለ ናብ ብሎኮ ኣስመራ ገጹ ክጎዩ ጀመረ፤ ናብ ቤ/ት ኣስልምያ ገጹ፡ ናይ ሓገሰ ቶኽሲ ኣበየ ቦታኡ ተተኩሱ፡ ሰብ ዘለሉ፡ ዓቢዩ። ኣፍደገታት ተዓጽዩ፡ ፍጹም ኒን ዝብል ሃመማ'ኳ ዘይነበረ፣ ኣፍደገታት ብኸሎ ሃህ ኢሉ ሰብ ዕልቕልቕ ኩይኑ። ኣነ ኣብ ኣፍደገ ገዛና ኩይነ ኑቶም ብማእከል ጽርግያ ጉድኒ ጉድኒ ታንኪታቶም ዝጓዓዙ ዝበሩ ተጋደልቲ እዕዙብ ነበርኩ። ቀረብ ክርእዮም ደለኹ። ነታ ዝመጸዋ ዝበርኩ ሰቃጥላ ሸሮ ኩሓድጋ ድማ ኣይደለኹን። ተጋደልቲ፡ "ናይ ጦር ሰቃጥላ ይበልዕ ኣሎ" ኪይብሉኒ ብውሸጢ ጎልፎይ ሓቢኣ እናመጸኹዋ ናብኦም ቀሪበኩ። እታ ሓንሳእ ናይ ከዕሶ-ጋንታ፡ ሓንሳእ ንጦር ተፍርሖም ሕንጉጉ ገይርና ንገልጻ ዝበርና "ሻዕብያ" ርኢናያ። ምስ ደቂ ገዛውቲና ዘሊልና፡ ዘሊልና፤ መን ዝበዝሐ ተጋዳልቲ ስዒመ ተጻዊትና። ብረቶም ሓንሳእ ዝተሰከመ'ሞ መን ክውዳደር። ኣጻብዕቱ ብረት ዝተንከፈት መውዳድርትና ኣይነበረን።

በዚ ማእከል ህዝቢ፡ እዚ ማዕበል ተዘኪሮታት እናሰላሰልኩ፡ ንገዛውትና ረአኹዋ። ዝተወለድኩላን ዝዓበኹላን ገዛ ገዛውትና! ቅምጥ ኢሉ ኣሎ። እታ ክንዲ ኹሉ ትኹነልና ሰፋሕ ገዛውትና ዓለምና ከም ዘይነበረት ዝከኣሰት ኩይኑ ተሰመዓኒ። ካብ ገዛውትና ክልተ ኣንገሎ ዘይርሓቐ ሓድሽ ዓዲ ፍጹም ኣይነበረን። ተደፋኒቐኩ። ብዙሕ ሰብ ኣብ ወሰናስና ኣሎ። ሓደ'ኳ ዝፈልጦ ክርኢይ በሃግኩ ግን ኣይከኣልኩን። ምስዚ ማዕበል ህዝቢ፡ ማዕበይል ስምዒታት ውሽጠይ እናካወንኩ ኣብ ጃራፍዮሪ ከተማ መንደፈራ ኣዕረፍኩ።

# ኣነን መስታይን ብማዕረ

ኣብርሃም ዮሃንስ (ወዲ ዕቋር)

ኣብ ፈለማ ዓመታት ምጅማር ትምህርተይ ብዙሕ ባህ ዝብለኒ ዝኽርታት ኣሎ። ልዕሊ ኹሉ ግን ምርቓ ዓባየይ ካብ ዝኽረይ ኣይሕከኽን'ዩ። "ሓሳብ ልብኻ የስመረልካ፡ ትምህርትኻ ይግለጸልካ፡ ጽኑዕ ርገጽ" ወዘተ...። ዓበይቲ ምስ ፈጣሪ ዘራኽቦም ድንድል ኣሎ ኢለ ስለ ዝሓስብ ምርቓኦም ኣዝየ'የ ዝብህጉ። በዚ ኢና ኸኣ ምስ ጕረቤተይን ዓርከይን ንምርቓ ዓባየይ ንጓየየሉ ዝነበርና። ወትሩ ድማ ምርቓና እናጸብጸብና መን ዚያዳ ክረክብ'ዩ ብምባል ኣብ ክትዕ ንጽመድ ነበርና።

ጉዕዞ ህይወት ባዕሉ ግዲ የለብመካ ኹይኑ፡ ቍሩብ ጉብዝ ምስ በልና ካብ'ዚ ንጥፈት ሕይብ ክንብል ጀሚርና። ድሕሪ ኣብ ናይ ኮለጅ ጻንሖተይ ግን ከመይ'ሉ ናብ ርእሰይ መጺኡ ብዘይ ርድኣኒ ምኽንያት ምርቓ ዓባየይ ሃንደበት ክዘኻኽረኒ ጀሚሩ።

ኣብ ምእታው ወርሓት መስከረም ዕላላት ኮለጅ ናብ ሓደ ዛዕባ'ዩ ዝቐንዕ። ኣበይ ተመዲብካ፧ ኣታ ኩሱቶ ድኣ ኣብ ከምዚ በጺሕዎ ወዘተ። እቲ ዕላል ኣብቲ ከተገልግሎ ዝተመደብካ ቦታ'ውን ኣየቋርጽን'ዩ። ኣብ ፈለማ ሓድሽ ቦታ ስለ ዘጋይሽካ ሕድሕድ ትጨናኖ። ደቂ ክላስካ፡ ኮለጅካ ትደሊ። ገለ ወቃሕ ዝብለካ ገጽ ትምልከት፡ ንፋለጥ ከይንኸውን ኢልካ ትውክስ፡ ኣብ ኮለጅ መምሃርትኻ ከም ዝነበረ ብምሉእ ዝኽሪ ይጸውየልካ። ብሓደ ትስሕቕ። ሓድሽ ወግዕን ዝኽርን ክትፈጥር ግዜ ኣይወስደልካን። ነዚ ኸይትኸውን ዓባየይ 'ሓሳብ ልብኻ የስምረልካ' ዝበለትኒ እብል። 'ትምህርትኻ ይግለጸልካ' ንዓይ ጥራይ'ያ ትመስለኒ ኔራ። ትምህርቲ ሕርብት ክብለኒ ኸሎ ኣታ እታ ምርቓ ምዓስ ድያ ትሰምር እናበልኩ ክዋጠር እዝከረኒ። ይኹን እምበር ምምህርና ተመዲበ ፍልጠተይ ከሰጋግር ምስ ጀመርኩ፡ ግልጸት ትምህርተይ ጃሕጃሕ ኢሉ።

ነገር ንእሽተይ ግዲ ኹይኑ ዓቕሊ ኣጽብብ'የ። ኣብ ገለ መድረኽ'ውን ብብድሆ እፍተን'የ። ወትሩ ዓባየይ ጽኑዕ ርገጽ ክትብለኒ እቲ ጽኑዕ መርገጺ ኣበይ ኣሎ ኢለ ሃሰው'የ ዝብሎ። ግዜ ወሲደ ልቢ ምስ ዓደግኩ፡ መርገጽ ጽንዓት ሃገረይ ምዃና ከስተብህል ኣይተሸገርኩን። የማንን ጸጋምን ማዕበል ከሸግራ ክምህ ዘይትብል፡ ዛንታ ኵናትን ጥሜትን ኣብ ዝጽወየሉ ዞባ ደሴት ሰላምን ልምዓት ኮይና እትምርሽ ሃገር መርገጽ ጽንዓት'ያ። ምረት ኵናት ንዘይረአ መቐረት ሰላም ከመይ'ሉ ይርድኦ፧ ኣብ ህይወተይ ኵናት ርእየ ኣይፈልጥን። ዕድለኛ ግዲ ኹይነ ምስ ተወደአ ተፈጢረ። ኣብ ህጻንነተይ'ውን ኣለናልካ ኢሎም ዝሓልፍሎይ ኣያታት ብምርካበይ ጽቡቕ እንተዘይኩይኑ ደሓን ይእተዉ ሽግር ኣይፈልጥን። ኣብ መሬት ጽንዓት ስለ ዝተፈጠርኩ ጽኑዕ ረጊጸስ ጸኒዐ። ምኽሪ ኣይንበሎ ወግዒ ግን ትደሊ፡ ወግዒ ሕሰም ዝሰገረ። ኣብ ሳዋ ከለኹ ሓደ ካብ ላዕለዎት ሓለፍቲ ዝበለና ኣይርስዓን። "ኵልና ኣብዚ መጺእና ተማሂሩ ንብለኩም፡ ንሕና ኣእኪልና ኢና፡ ክንክይድ ኢና። እዛ ዓዲ ናትኩም'ያ። ንስኻትኩም ኢኹም ገብርትን ሓደግትን" ኢልና ኢና። ሕጂ ተዘረኽቦ ሓሳብ ልብኻ ስሚሩ እቶም ሸዑ ዝተላበኻና፡ ኣብ ኮለጃት ተሳሒልና መፍትሒ ናይዛ ሃገር ባዕልና ሒዝናዮ ብምባል ለበዉኡን ምርቓ ዓባየይን ከዘኻኽሮ ባህ እብለኒ። ሃገረይ ርብዒ ዘመን መኪታን ለሚዓን። ኣነ'ውን መሰትኣ ስለ ዝኾንኩ ለሚዐስ እንሆ'ኹ ክምክት ጀሚረ።

ኣብ ሕልመይ ህይወት ሓጉስ'ያ ኢለ

ምስ ተበራበርኩ ሓጉስ ስኢነስ ተገሪመ

ድሓር ግን ግዴታይ ፈጺመስ ሓጉስ ረኺበ

ሸዑ ህይወት ሓጉሰይ ኢለ ደምዲመ

(ካብ መጽሓፍ ፓውሎ ኮልዮ)

ርሑስ ቅንያት ናጽነት!



# ዝኽሪ ሓያል

ኤሃብ ግርማይ

ዝኽሪ እዋን ቁልዕነት እዩ። ዝኽሪ ብዝኾኑ ድሕሪ 25 ዓመታት! ፊጺሙ ዘይሃስስ፡ እናተመላለሰ ንሓሳባትካ፡ እናሓንሳብ ሓይሊ ዝሁቡ፡ እናሓንሳብ ዘቓዝዥ ኣብ ገለ እዋን ዝናፈቕ ዝኽሪ ህጻንነት። ቡብእዋኑ፡ ዝኣኸሉ መማህርትኻ ንሜዳ ወጺኦም ጸምዋን ናፍቖትን ክስምዓካ እንከሎ፣ እቲ ዘይትፈልጦ መቐረት ናጽነት ብመገዶም ኣቢልካ ትናፍቕ - ናጽነት ጥዕምቲ እንተ ዘይትኸውን በዓል ኩሱቶ (ወለድኻ፡ ኣሕዋትካ፡ መትዓብትኻ፡ ... እናጠቓዕካ) ከምጽኡዋ ናብ በረኻ ኣይምኸዱን ኢልካ ማዕረ ነፍስኻ ትሓስብ። ምሳና ኩዕሶ፡ ሳልቡቲ፡ ወዘተ ምጽዋትኪ ኣይወድኡን፣ ግን ጽባሕ-ጽባሕ ናብ ሜዳ ዝስለፉ፡ ንኢሶም ተባሂሎም ዝምለሱ ምስ ኩሉ ግዜኻ ዝኣኽለሉ እዋን ህሩግ ክብለካ ትምነ፣ ዝጠዓመት ትጥዓም ናጽነት ምቕርቲ ምኗና ዝሕብር ካልእ መርትያ'ውን ኣብ ከባቢና ነበረ።

መምህራንና፡ እቲ ሓደ እግሩ ካብ ልዕሊ ሰለፉ ዝተቖርጸ፣ እቲ ሓደ የማነይቲ ኢድ ዘይብሉ፣ እቲ ሓደ ሓንቲ ዓይኑ ተቘርቂራ ዝወጸት፣ እቲ ሓደ ... - ኩሉ ከምኡ'ዩ በቃ። ሓደ እዋን ከማኻ ጥዑያት፡ ዝጻወቱ፡ ዝዘሉ፡ ዝመሃሩ፡ መንእሰያት ... ምንባሮም ፈሊጥካ ናጽነት ዝሓተተቶም ዋጋ ቅጅል ይብለካ - ብዓቢኡ ናጽነት ንህዝቦም ንመንእሰያቶም! ሽዑ ብዓቕምኻ መንእሰይ ኴንካ ምስ ጉብዝካ ኣገናዚብካ ሓይሊ መንፈሶም ከተንብብ መወከሲ ኣየድልየካን፣ ብኣካል ምሳኻ ኣለዉ። ክብደቱ እናፈለጥካ፡ ንስለ ናጽነት ዝኸፈል ዋጋ ብምኳኑ ጥራይ ከምኣቶም ክትከውን ትምነ - ኣብቲ ንኡስ ዕድመ!!

ፈቲኻ ትብሎን ትገብሮን ኣይኮነን። ንኣተሓሳስባኻን ሕልምኻን ዘቓኒ ሓቂ ብንኡስካ ስለ ዝወረካ ካብቲ ዓንኬል ክትወጽእ ኣይትኽእልን። ነዚ ዘራጉድ፡ ብዕድመ ቀሩብ ዝሓልፉኻ መማህርትኻ ናብቲ ሜዳ ወረር-ወረር ክብሉ ትዕዘብ ኢኻ። ንሰኻ ከየርከብካላ ናጽነት እንተ መጺኣ ኣቤት እትዕደዮ! ስለዚ ምእንታኻ ኢላ ናጽነት ክትዱንጉ ትደሊ - ክብደት ናይቲ ዋጋ ኣጺቢቑ ኣይሰወጠካን፣ መስዋእቲ፡ ስንክልና . . . ሓበን ብምኳኑ ግን ከተርክበሉ ትሃርፍ። እቶም ኣብ ክፍሊ ብቐጻሊ ትዝምሮም መዛሙር፣ እትርእዮም ፊልምታት፣ ተዋስኣታት፣ ባህላዊ ምሸታት፣ ሃጽ-ብል ሃጽ-ብል ዘዮብሉ ኣይነበሩን። ኣብ ጉድኒ ፊቕ ኢላ እትብኪ ወላዲትካ ኩፍ ኢልካ ድራማ "መርየም ሕቾ!" ክትርኢ እንከለኻ ከመይ ኢሉ ኪድ ዝረየላ ዘይመጸካ።

***

ኣብ ከሰላ ሱዳን'ዩ። ከባቢ ሰዓት ሸሞንተ ምሸት፡ ካንሸሎና ድምጺ ዕላል ወዲኡ ኣብ ፍጹም ስቕታ እንከሎ፡ ማዕጾ ገዛና ብከቢድ ተኳሕኩሐ። ከምኡ ከቢድ ገውገውታ ማዕጾ ሰሚዐ ኣይፈልጥን - ሰንበድኩ። ኣደይ፡ 'መን ኢኻ፣' በለት ኣእዳዋ እናኣንቀጥቀጠ። መልሲ የለን፣ ምድሳቕ ማዕጾ ቀጸለ። ኣብ ትሕቲ ኣደይ ልሕግ በልኩ፣ ካብቲ ወሪሩኒ ዝነበረ ፍርሒ ክተገላግለኒ ትኽእል ንሳ ጥራይ እያ ነይራ። ሃዲኣ፡ ትርእየ ንዘይብላ፡ ናብቲ ጸልማት ሰጊርካ ናብ ዝርከብ ኣፍ-ደገ ኣማዕደወት። ካብ ርሑቕ ድምጺ ጥሩምባ መካይን ብሃሳስ ሰማዕኩ። "ናበይ ደኣ እዮም ክወስዱና፡" ኢለ ንነፍሰይ ሓተትኩዋ።

ብዓውታ ድምጺ ሱብ ተሰምዐ፣ "ጉሙ ያኺ! በለድኩም ኢትሓረረት!" (ተንስኡ ሃገርኩም ሓራ ኰይና) ዝብል ዘረባ ቡቲ ወሪሩና ዝነበረ ፍርሒ፡ ተንስኡ ዓድኹም ኪዱ ኰይኑ ተረድኣኒ። ቅድሚ ገለ እዋን ኣብ ከሰላ ሰፊሕ ሰለማዊ ሰልፊ ተኻዪዱ ነይሩ። ሓደ ካብ ቀንዲ ጭርሖታት ድማ፡ "ላ ተሰፋይ ላ ግርማይ ባዕደል'የም ያ ኣሕባሽ፡" (ካብ ሎሚ ተሰፋይ የለ ግርማይ፡ ንዓድኹም ትኸዱ) ዝብል መሊሱ ናጽነት ሃገርካ ዘናፍቕ እኪይ ኣበሃህላ'ዩ ነይሩ።

ርግእ ኢልካ እንተሰማዕካ እቲ ቓና ካልእ። እታ መልኣከ ሞት ኰይና ተራእያትና ዝጸንሐት ማዕጾ ብብ ኩት ተቐየረት። ተመራሪሕና ናብኣ ገጽና ጎየና።

"በለድኩም ኢትሓረረት፡" ካልእ ሙብርሂ ዘይብላ ሓበሬታ ወርዊሩ፡ ዓምር ዋና ገዛና፡ መራሒና ናብ ገዛኦም ኣተው። ተሌቭዥን ሱዳን ናጽነት ኤርትራ ዝገልጽ ወረ ሒዛ ነበረት። ናጽነት ኤርትራ ዝኣክል ኣብታ ንእሽተይ ጸላምን-ጻዕዳን ተራ ኣቕሓ ክንበስር ኣይሓሰብኩምን። ስለዚ፡ ነቲ ብእዝንና ዝሰማዕናዮ ክንኣምኖ ኣጸገመና። ንዓይ'ሞ እታ ኩላ ኣብ ኣእምሮይ ዘላ ናጽነት ብኸምዚ መንገዲ ክሰምዓ ንትርጉማ ዘጉደለለይ ኰይኑ ተሰምዓኒ፣ ብቐዳምነት መምህራነይ ተራእዩኒ።

ሓቂ ድዩ ወይስ ሕልሚ እተረጋግጸሉ፡ ኣብታ ሰዓት፡ ካልእ ኣገባብ ኣይነበረን። ንግሆ፡ ስማናይ ከይሓርአ፡ ናብ ቤት ጽሕፈት ህዝባዊ ግንባር ኣብ ከሰላ - ማሓጣ ኣልኡላ - ኬድካ ምርግጋጽ'ዩ። ከመይ ኢልካ እዩ'ሞ ክሕደር!? ኤርትራ ናጻ ወጺኣ ሰሚዕካስ ጽባሕ ንርእዮ ወይ ነረጋግጾ ክትብል! ከቢድ!

ሽዑ፡ ዳርጋ ኩሎም ኣብቲ ከባቢ ዝነበሩ ኤርትራውያን ተኣኻኸቡ። ሓቅነት ናይቲ ዝበሃሎ ዘሎ 'ናጽነት' ንምርግጋጽ 'ብሬንሳ' - ሚኒባስ - ተኻርዮም ተመርቀፉ። ሙብዝሕትኦን ኣደታት ንኣሽቱ ደቀን ሒዘን ኣብቲ ጉደና ጉጅም እናበላ ጥዑም

ወረ ሒዞም ክመጹ ብጻዕቂ ይጽልኡ። ኣብ መንገ እዘን ኣንስቲ ሓንቲ፣ "ኣውሊዕየ ንዒ ተላይ ተላይ፡ ክኣቲ ኣስመራይ፡" ፍሉይ ቃናን ላዛን ዝነበራ ደርፊ ጀመረት። ኩለን ሰዓብኣ። ኣነ'ውን ኣይሓመቕኩን ደረፍኩ።

ዝተላእኩ ሰባት ኣይተመልሱን። እቲ ሱዳናዊ በዓል ብሬንሳ "እንተደሊኽን ምጻ እምበር ናጽነት ኩይኑ እዩ፡ ኢሎም'ኽን" ዝበል ሓበሬታ ሂብወን ክላክ እናወቐዐ መገዱ ቐጸለ። "ኣውሊዕየ ንዒ ተላይ ተላይ ...፡" ዓመረት።

ድቃስ ዝወሰዶ ዳርጋ ኣይነበረን። ንጽባሒቱ ካብየ ከበቢታት ከተማ ከሰላ ዝተኣኻኸበ ህዝቢ ኣብ ቅድሚ ቤት ጽሕፈት ህዝባዊ ግንባር ናጽነቱ ክጽንብል መጸ። ኣፍ-ልቡ ዝሃርም፣ ዝዘልል፡ ዝድንብል፡ ዝዕልላ፡ ዝስዕስዑ፡ ኩሉ ዓይነት ሱብን ስምዒትን ብሓባር ምምጻእ ናጽነት ኣብ ምጽምባል ኣተው። ወኑ ዘጥፍኡ፡ ንበይኑ ዝስሕቑን ዝዘረብን - ኣደታት እቲ ዘይፈልያኦ ቶብ (ልውየት) ደርብየን ክዘላ፡ መሬት ወጊሓ ዓረበት! ንጽባሒቱ'ውን ከምኡ! ንመዓልቲታት ቀጸለ።

ካብ ገዛውትና፡ ዝጠቡ ህጻን ገዲፋ ኣቡቲ ዕሙር ዳስ ዝወዓለት ኣደ ቃንዛ ጸባ ዝመልአ ጡብ'ዩ ናብ ውነኣ መሊሱዋ፣ ንሱ'ውን ኣኺሉ ምስ ተረፈ። ሓሊባ ሓሊባ ተዝልቖ'ሞ ናብቲ ድግስ ትምለስ፡ ብመኪና ዝመጸ ኣቦ ክላክ እናሃረመን እሱቴርሶ እናዘበጠን ይሰራሰር። ወዲ ናጽነት ወንኻ ኣጥፊእካ ናጻ ምኳን እዩ መስለኒ፡ ዝበዝሐ ሱብ ወዲ ኣጥፍኡ።

***

ማዕረ ዕድመና ክንሓስብ፡ ኣነን መዛኖይን ኣቡቲ እዋን ናጽነት፡ ትርጉም ናጽነት ክንደህሰስ ንድሕሪት ተመለስና።

ኣብ ግዜ ቀ'ልዕነትካ ዝሓድረካ ፍርሒ ብቐሊሉ ዝርሳዕ ኣይኮነን። ካብ ገዛኻ ናብ ቤት ትምህርቲ፡ ካብ ቤት ትምህርቲ ናብ ገዛኻ፡ ተላኢኽካ ንገዛኻ. . . ኣብ እተብለሉ ዝኸትሩን ዘፈራርሑን እንተ ደኣ ኣልዩም ንመንፈስካ ዘይቀሊል ጉድኣት'ዩ ዝወርዶ። እቶም ከምኡ ዝጉበሩኻ፡ ኣጓዝዮም፡ ብመንነትካ ምስ ዝጸርፉኻ ኸኣ ዝያዳ ተሰተማስል። ዋላ'ኳ ትርጉም መቐረት ናጽነትን ሃገርን ኩተሰላስል ኣይትኽኣል ንናጽነት ትናፍቓ - ንውልቅኻ፡ በታ ዓቕምኻ!

ዝ. ብድሆ ኩትሪ ክሳድል ብእኩብ ኢና እንመላለስ። ብሓባር ኣብ እንኸደሉ ዝቐርበና የለን - ኣረ'ቶም ዝድንድኑና ቈልዕ ናብ ገዛኣም ተሸጉጦም ብፈቓቕ ናይ ማዕጾ እዮም ዝርእዩና። ብፍላይ፡ ምኪኤል እንብሎ መማህርትና፡ ቀልጻም፡ ተሪር፡ ደፋር፡ ኩይኑ ብዕድመ'ውን ስግር ይብለና። ምስኡ እንተ'ለና ፍጹም ናጽነት'ዩ ዝሰምዓና፣ ንሱ ዋሕስና፡ ንሱ ድሕነትና።

ሓደ መዓልቲ ግን ቀ'ሪ ተሰምዓና። ምኪኤል ኣብ ሰዓቱ ኣብ መረኸቢ ቦታና፡ ኣብ ትሕቲ ጽላል ዓባይ ሚም፡ ኣይጸንሓናን፣ ተጸቢናዮ'ውን ኣይመጸን። ዝግበር ኣይነበረን፡ በቲ ሽልቀ' ጸሓይ ፍርቂ መዓልቲ፡ በቲ ኸኣ ልዑል ፍርሒ ኩትሪ ቀባሕባሕ እናበልና ናብ ቤት ትምህርትና ከድና። ምኪኤል ምሉእ መዓልቲ ኣይመጸን፣ ናይ ምፍዳስ ስግኣትና መሊሱ ሰማይ ዓረገ። ንጽባሒቱ'ውን ደሃይ ምኪኤል ኣይነበረን።

ዓሙቱ 1989 እዩ። መብዝሕትና ደቂ 11 ዓመት ኢና። ደሃይ ምኪኤል መማህርትና ክንፈልጥ ብገዛኦም ኣቢልና ማዕጾኦም ምስ ኳሕኳሕና ንእሽተይ ሓፍቱ ከፈተትና። ገጻ ጓህሪ መሲሉ ክትዛረበና'ውን ኣይከኣለትን - ኣዒንታ ቐደማኣ። ኣብ ውሽጢ ሓጺር ግዜ ቡብወገንና ብዙሕ ዘፍርሑ ነገራት ሓሰብና። ዘረባ ኣብ ዘይብሉ ምስ ውሽጥና ጥራይ ተዛራብና ብግስ ክንብል፡ 'ሓንቲ ንእሽተይ' ወረቐት ኣቐበለትና፡ ካብቲ ውሑድ ትሕዝቶ ናይታ ፈነዋ፡ "ኣብ ሰደትን ምስ ሰይተ'ቦን ናብራ ኣይኩነን፡ ኣብ ናጻ ኤርትራ የራኽበና።"

ምስ ኣደኡ ዝዓበየ ምረት ሰይተቦ ኣይፈልጥን። ናጻ ሱብ'ውን መቐረት ናጽነት ማዕረ'ቲ ውጹዕ ኣየስተማቕርን። ኣሻቡ ኣብ ሰደት ኳንና ንምኪኤለን ንናጽነትን ናፈቕናዮም! ናጽነት ምስ ኩነ ምኪኤል ብህይወት ኣትዩ ክንረኽቦ ዲና ስለ ናጽነት ኩብጆ'ዩ ንፈልጦ ኣይነበረን። ዋላ እንተ ተሰውኣ ክንሕበሉን ክንቀንኣሉን ኢና - ብዙሕ እዋን መስዋእቲ ጅግንነት ምኳኑ ተማሂርና ኢና።

***

ግንቦት 2013 እዩ። ኣብ ሓደ መዘናግዒ ቦታ ግጥም ኩዕሶ እግሪ እናተዓዘብኩ፡ ሓደ ሱብ መጺኡ፡ "ሱብ ኣለዋ ድዩ፧" በለኒ ናብታ ኣብ ጥቓይ ዝነበረት መንበር እናኣመልከተ።

ናብኡ ግልጽ ከይበልኩ፡ ምልክት 'የብላን' ኣመልኪተቶ ኢደይ ሰዲደ መለስኩሉ። 'ሹክረን' ኢሉኒ ኮፍ በለ። ምሉእ ኣድህቦይ ናብቲ ግጥም ስለ ዝነበረ ክጥምቶ ኩነ ክምልሰሉ ኣይተደፋፋእኩን። ምስታ ኣሳሳዩት ክዘራረብ እንከሎ ቃና ኣዘራርባኡ ናብ ቋንቋ ዓረብ ዝዘዘወ ኩይኑ ተሰምዓኒ።

ሕሉፍኻ፡ ዋላ'ውን መሪር እንተ ነበረ፡ ኣይርሳዕን ጥራይ ዘይኩነ፡ ሓንሳብ-ሓንሳብሲ ተናፋቒ'ውን እዩ። ኣብ ግዜ ቀ'ልዕነትካ ዝተፈለኻዮም ሰባት፡ ብዝዕባ'ቲ ሕሉፍ ንኽዘኻኽሩኻ፡ ምርካቦም ፍሉይ መቐረት ኣለዎ። 'ነበረ፡' ክትብል ግዜ ኣይኣኽለካን።

"ክሳብ ክንደይ ደኣ በዚ ኩዕሶ ተመሲጥካ ወደይ!፧" በለኒ ቀዳማይ እብረ ተወዲኡ ዕረፍቲ ምስ ኩነ።

"ይገርመካ'ዩ፡ ስራሕና'ኳ ኣረሲዑና።" ዋዒኡ ገረመኒ።

"ኣይተገደስካሊይን ከማን፣ ኣብ ባህልናስ፡ 'ነበር፡' ኣብ ሱዳን ከኣ 'ኢትፈደል፡' እዩ ዝበሃል።"

"ሓቅኻ ኣለኻ፡ ኣስጊለ፣ ሶሪ፡ ማዕሌሽ" ሓዋዊሰ መለስኩሉ። ብልበይሲ፡ ዘይገድፈኒ'የ ዝበልኩ። ትንተና ቀዳማይ እብረ ክሰዕብ ስለ ዝኸኑ ኣብ ዘየድልየኒ ዕላል ኣእትዩ ከይሻመወኒ ሰጋእኩ።

ኣብ ከምዚ ዝበለ ህሞት ናይ-ኢደይ ተደወለት። ከፊተ መልእኽተይ ተቐበልኩን ኣመሓላለፍኩን። ዝተዘራረብናሉ ቋንቋ ዓረብኛ ብምንባሩ፡ መኣሰ'ዩ ዝውድእ ኩበለኒ ዝጸንሐ ክመስል፡ "ዓረብ ደኣ ኣበይ ክኢልካዮ፧" ሓተተኒ ጌና ነታ ሞባይል ከይዓጸኹ።

"ኣብ ሱዳን።"

"ሱዳን ደኣ ኣበዩናይ ቦታ፧"

"ኣብ ከሰላ፡" ዝርርበይ ቀጺልኩ ሀንጥዩንቱ ርእየ።

"ኣብ ከሰላኸ፧" ርጉጽ መርትያ ናብ ምርካብ ዝበለ መርማሪ ፖሊስ ክመስል

***

ሕቶታት ኣስዓበለይ። ንዝተሓተትክዎ ሓጺር መልሲ ምሃብ ቀጸልኩ።

"ሓይ-ኣልዓረብ" በልኩዎ ገጸይ ካብታ መረጼን ተሌቭዥን ናብኡ ጠውየ።

"ትላገጽ ዲኻ ዘለኻ! ሓይ-ኣልዓረብ ደኣ ኣበየናይ ከባቢ፧" ግዘኣም ከይኣቱ ዝፈርሐ ክመስል ሴድያ እናሰሓበ ኣብ ኣፈይ ክኣቱ በለ።

ሕቶ በዚሑ፣ እንተኾነ ኣብ መንጎና ሕሉፍ ምትእስሳር ዘየገኻክር ዝመስል ዕላል ብምኽፋቱ ኣይጸላእኩዎን።

"መረባዕ ትሰዓ።"

ሃንደበት ብድድ ኢሉ ኣብ ቅድመይ ደው በለ። ብጸጋመይቲ ኢዱ ኣፋ ዓቢሱ፡ ኣመልካቲቶ ኣጻብዕቱ ካብ ኣፍንጫኡ ክሳብ ቅርኒብ ዓይኑ ኣብጺሑ፡ "መን ኢኻ ንስኻ፧" በለኒ።

"ኮፍ በል ያኺ፡ ኣታ ኮፍ በል፡" ዝበሉ ተዓዘብቲ ዕድብ ኣይበሉዎን። ብቐድመይ ተጠውዩ፡ ኣብሪኹ፡ "ዓሌክ ኣላ ንገረኒ፡ መን ኢኻ ንስኻ፧" በለኒ ደሃዩ ዝሰኣነ ሓዉ ዝረኸበ ክመስል ህንጡይነቱ ሰማይ ዓረገ።

ኣብ ኣእምሮይ ክመጸለይ ዝኽእል ምስሉ ስለ ዝሰኣንኩ፡ ሃንደራእ ኢለ ክምልሰሉ ኣይደለኹን። "እንዳ ኩሱቶ ትፈልጦምዶ፧" እናበለ ከየሸገረኒ ሰጋእኩ። ሕሉፍ'ውን ተረሳዒ እዩ፡ ሙብዝሕትኦም ደቂ ገዛውትናን ገዛውትናን ረሲዐዮም እየ። ክገድፈኒ ከም ዘይኩነ ፈሊጠ ግን ክዋገሮ ወሰንኩ።

"ኣንታ ንገረና እንዶ፡ መን ኢኻ፧" መልሲ ስለ ዘደንጎኹዎ ክሓርቕ በለ።

"ኣነ ደኣ ገብቶ፡" ብዙሕ ኣይተገደስኩን።

"መን ገብቶ፧" ገጹ ኣሰረ፡ ክልተ ኢዱ ኣጣመረ።

"መን ገብቶ ዲኻ ትፈልጥ ኣብ ሓይ-ኣልዓረብ፧" ኣይፈልጠካን እንተ ኢሉኒ፡ ንስኻ ኣይነበርካን ኣብኡ፡ ንስኻ'ባ ኣይነበርካን ከይሰዕብ ሰጋእኩ።

"ኣሰማዕ ያወለድ፡ ኣነ ሓደ ገብቶ ጥራይ እየ ዝፈልጥ፣ ንሱ'የ ከይትብለኒ!" ምሕጽንታ ደዩ መጠንቀቕታ ኣይተረድኣንን።

"ጸቡቕ ኣለኻ።"

"ኣይትሓዘለይ ደኣ'ምበር ንስኻ እቲ ኣነ ዝፈልጦ ገብቶ ኣይኮንካን።"

"ምናልባት ክኸውን እኽእል። ኣነ ግን ኣብ ገዛውትና፡ ኣብ ቤት ትምህርትና ብገብቶ እየ ዝፍለጥ ነይረ።"

"እሞ ንዓይ ትፈልጠኒዶ፧"

"ኣይፈልጠካን!" ብዘይቀልዓለም መለስኩሉ።

"ቅሩብከ!"

"ኣብ ሱዳን እንተኾይኑ ግዜ ነዊሑ። ናብ ኤርትራ ካብ ንመጽእ ጥራይ 20 ዓመት ኮይኑ ኣሎ። ብድሕሪኡ ግን እንድዒ. . .።"

"ቱፉ ትፈልጦዶ፧" በለኒ ዝተወድኦ ክመስል ኣትርር ኣቢሉ።

"ኣይፈልጦን" ብዘይቀልዓለም። ኣብ ኣእምሮኻ ዘሎ ስእሊ ቃላት ኣይኣምንን'ዩ መስለኒ እታ ስም እናፈለጥኩዋን ኣጸቢቐ እናዘከርኩዋን ኑቲ ኣብ ኣእምሮይ ዘሎ ምስሊ ናይ'ቲ ተጠቃሲ ኩተምጽኣለይ ብዘይምኽኣላ ኣይፈልጦን በልክዎ።

"ኣይትላገጽ እባ፣ ኣነ ገብቶ እየ ትብለኒ ኣለኻ። ብሓቂ እንተኾንካ ንምኪኤል ቱፉ ኣይፈልጦን'የ ክትብለኒ ኣይትኽእልን ኢኻ፡ " ክሓርቕ ደለየ።

ቀዝሒ ከም ዝወረደኒ ደረቕኩ። ኩዕሶ ምርኣይ ገዲፈ ምሉእ ብምሉእ ናብኡ ገጸይ ጠመትኩ።

"ናይ ልብኻ ዲኻ!" እቲ ምግራም ናባይ ተገምጠለ።

"ቢል ጀድ፡" ኢሉ ኢደይ ጠቐዐ። ከምቲ ክኣምኖ ዘይከኣለ፡ ክኣምኖ ኣይከኣልኩን። ልዕሊ ናቱ ምጥርጣር ናተይ ዛየደ። ጠንቂ ኣይፈለጥኩን ኣብ መንጎና ከቢድ ሰቕታ ሰፈነ። ኩሉ'ቲ ሕሉፍ ዝኽሪ ካብ ውሽጠይ ክኣልዮ ኣይከኣልኩን። ልዕሊ ኹሉ ንሱ ንሜዳ ምስ ወጸ ዝተሰምዓና 'ዝኽትምና' ቅድል በለኒ። ድሕሪ ምስላፉ ብመዀና ዝተቐጥቀጥናዮን ዝተኸተርናዮን ውሑድ ኣይነበረን። ብርግጽ ንሱ እንተ ኾይኑ እንታይ እየ ክበሎ መልሲ ዝሰኣንኩሉ ሕንቅል-ሕንቅሊተይ ኩነ።

ንሱነቱ ከእምኒ ዝኽእል ነገር እሓሱብ ነበርኩ'ምበር ቀልጢፈ ኣይረኸብኩን። እቲ ኣብ ሰእሊ-ዝኽረይ ዘሎ ምኪኤል ድልዱል፡ ኣፍሮ፡ ደፋር፡ ... ምናልባት'ውን ዝሓየለ ሱብ እዩ። እዚ ኣብ ፊተይ ኮይኑ "ሚኪኤል እየ" ዝበለኒ ዘሎ ግን ቀጢን፡ ኣካላቱ ጽሙእ፡ መስኪን፡ ዕድመ ዝደፍአ ዝመስል እዩ። 'ግዜ ክሳብ ክንድ'ዚ ይቕይር ድዩ!' ኣብ ዝበል ሓሳብ ጡሓልኩ። 'ናጽነትከ ኣብ ንኡስ ዕድመኡ ንዝተቓለሰላ ክሳብ ክንድ'ዚ ትቕይሮ ድያ፡' ኣብ መልሲ ዘይረኸብሉ ሕቶታት ጡሓልኩ። ምኪኤል ይኹን ኣይኹን፡ ዋላ'ውን ዓቢ ሓዉ ይኹን፡ ናይ ልበይ ከዕልሎ ኣንቀደኹ። ከማይ ኣብ ሓሳባት ጥሒሉ ጸኒሑ፡ ብሓንሳብ ገጽ-ንገጽ ተጠማመትና።

"ብሓቂ ንስኻ እንተደኣ ኴንካ ካብ እንፈላለ ዒስራን ኣርባዕተን ዓመት'ዩ። ዕድመና ኣብ ግምት ኣእቲኻ ኣዝዩ ነዊሕ እዩ። 'ኣብ ናጽነት ኤርትራ የራኽበና' ኢልካ ዝጸሓፍካያ ደብዳበ ንጽባሒቱ ካብ ሓፍትኻ ተቐቢልናያ። ድሕሪ ናጽነት ከኣ ዒስራን-ክልተን ዓመታት ኮይኑ ኣሎ (ኣብ 2013 ኢና ተራኺብና)። ብዘዕባ ህላወኻ ዝሰማዕኩዎ ነገር ግን የለን" በልኩዎ ተገሪመን ተደፋኒቐን።

"ሓቅኻ ኢኻ ተጣፊእና፡" ድምጺ ኣትሓተ።

ጌና ምጥርጣረይ ስለዘይ ከደለይ፡ "ምኪኤል እንተደኣ ኴንካ ሓንቲ ቐደም ዘዛገርካና ጽውጽዋይ ኣላ፡ ከበገስካ'የ'ሞ ክትዛግረኒ ምደለኹ፡" በልኩዎ ፍሽኽ ኢሉ።

ሃንደበት ብሰሓቕ ክርትም በለ። ሰሓቑ ጠላሕ በለኒ። "እታ ናይ ሓደ ኤርትራዊ ኣውቲስታ ድያ፧" ኢሉ "እንታይ ኢኻ ንስኻ ኣይትርስዕን!" በለኒ እናሰሓቐን ከይተወላወለን።

ኣብ ኣፍ-ደገ ገዛኣም፡ ኣብ ትሕቲ ተረብረቡ ለሰለስ ዝበለ ጽላል ገረብ ሚም፡ ኣእጋርና ኣቡቲ ጉንዲ ገረብ ዝመልአ ማይ ጨብረቕ እናኣበልና እዩ ኣዕሊሉና። መዓልቲ-መዓልቲ ናብ ቤት ትምህርቲ ክንከይድ እንከለና ኣብኣ ኢና እንጸበዮ። ሽዑ፡ መሳቲና ሱዳናውያን'ውን ምሳና ነይሮም። ሕጂ ክሓስቦ እንከለኹ፡ ንዕኣም 'ንምግራም' ዝፈጠራ ክትከውን ኣለዋ እብል።

"ርኢኹም ኣለኹም ኤርትራውያን ማራ ሒያላት እየም። ኣይሙቱን እየም። ዝኾነ ሰብ ከኣ ኣየሕምቑምን እዩ" ጀመረ ብሒያል ድምጺ።

"ያኺ ማ ተከዚብ፣ ኣላህ ዋሒድ በስ ማ የሙት!" (ኣይትሓሱ ያኹ፣ ሓደ ኣምላኽ ጥራይ እዩ ዘይመውት)" በሉዎ ገሊኦም።

"እብለኩም ኣለኹ ምሽ፣ ኤርትራዊ ኣይመውትን'ዩ።"

"ኣቦይ ክሱቶ [ክዝክሮ ዘይክኣልኩ ስም] ደኣ እንታይ ኰይኑ መይቱ፧" ሓተቶ ሓደ ካብቶም ሱዳናውያን።

ሃንደበት ኩይናቶ፣ ክሰግራ በለ። "ንሱ ደኣ መይዳን (ሜዳ) ዘይከደ ኰይኑ፣" በለ ድፍር ኢሉ፣ ዝሓሰባ ዕላል ከይትኹለፎ።

"ኤርትራውያን እንታይ ስለ ዘለዎም'ዮም ዘይሞቱ፧"

"ሓንቲ ናይ ብሓቂ ሒካያ ክነግረኩም እየ። ሓደ መዓልቲ ሓደ ኤርትራዊ ኣውቲስታ ኤነትረ ሐዘ ካብ ከሰላ ናብ ፖርት-ሱዳን እናኸደ ከሎ፣ ሃሩር ኰይኑዎ ርእሱ ቡቲ ጋቢና ኣውጺኡ ይዝውር ነይሩ። ኣብ ፍርቂ መገዲ ምስ በጽሐ ሰፊና (ዓይነት ኣውቶቡስ) ብድሕሪኡ መጺኣ ክትሓልፎ ክትብል ንርእሱ ቁሪጻ ደርበየታ።"

"እውይ ሞይቱ፣" በልና ብትካዘ።

"ኣይሞተን፣ እንታይ ገይሩ መሲሉኩም. . .።"

"ወላሂ ኢንታ ከዙብ (ሓሳዊ ኢኻ) ርእሱ ተቘሪጹስ ከይሞተ!" ኮለፎ ሓደ ካብቶም ሱዳናውያን።

"ወ ባዕዴን (ደሓርከ)፣" በልኩ እቲ መፈጸምታ ክሰምዕ ተሃንጢየ ዝጸበርኩ ኣነ።

"ደሓር፣ ኣውቲስታን ተሳፈርትን ሰንቢዶም ደው ክብሉ ምስ ደለዩ፣ እቲ ኤርትራዊ ኢዱ ኣውጺኡ፣ 'ደሓን'የ ኪዱ ኪዱ!' በሎም። ካብ መኪናኡ ወሪዱ ርእሱ ኣልዒሉ ኣብ ቦታኣ መለሳ፣ መገዱ ቐጺሉ ናብ ፖርት-ሱዳን ብሰላም ኣተወ።"

እዛ ዛንታ ኩሉ ግዜ እዝክራ። ምኪኤለን ንሳን ከም ክልተ ገጽ ናይ ሓንቲ ሳንቲም ወትሩ ብሓደ እቐርጾም።

ዕላልና ቀጸለ። ብዛዕባ መዓልቲ ናጽነት ኤርትራ - 1991 - ኣብ ሱዳን ከመይ ከም ዝገበርና ኣጥቢቑ ሓተተኒ። ግዜ ምስ ምንውሑ ብዙሕ ካብኡ'ኳ እንተ ረሳዕኩዎ፣ ናጽነት ምስ ኰነ መማህርትና ተጋዳላይ ምኪኤል ዝመጸእ መሲሉና ናብ ገዛኦም ኢና ኬድና። ንሱ ከም ዝበለኒ ግን ተጋዳላይ ኰይኑስ ምስ ናጽነት ኣስመራ'ዩ ኣትዩ። ኣብ ፈንቅልን ግንባር ጊንዳዕን ተዋጊኡ። ምስቶም መጀመርያ ናጽነት ኤርትራ ዘረጋገጹ ተጋደልቲ ምንባሩ'ውን ብንያት ገለጸለይ።

ንስለ ዝኽሪ መዓልቲ ናጽነትን ሕሉፍ ዝኽሪ ሰደትን ክገልጽ'ዩ መሰለኒ፣ "ናጽነት ክብረት'ዩ በጃኻ!" በለኒ ኣብ ሒያል ዝኽሪ ኣትዩ። እዛ ኣበሃህላ ናጽነት ኰይኑ ካብ ሱዳን ምስ ተመለስና፣ ኣብ ስታድዩም ኣስመራ ንዘንብበኩዋን ምስቲ ወኒ'ኻ ዘጥፍእ ወኒ መዓልቲ ሓርነት ኤርትራ ዘዋሰበኩዋን ጭርሖ ኣተኣሳሰርኩዋ - ሰደት ውርደት፣ ሃገር ክብረት፣ ክልተ ጫፋት ህይወት ቅድል ኢሉኒ ነታ ጽሕፍቲ ከም ዘላታን ከምታ ንመጀመርታ ግዜ ዝረኣኹዋን ኣብ ኣእምሮይ ሰኣልኩዋ - ብትግሪራውን ደጋጊመ ኣልዓልክዋ፤ "ብዘይ ሃገር ክብረት የለን!" ከምኡ'ውን "ላ ዒዛ በላ ወጠን!"

ስእሊ፥ ኤፍሬም ሃብተጽዮን



## ደሃይ ማሕበር

# 7ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ንምቅናዕ ምድላዋት ይግበር

7ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ 2016 **“መንእሰይ መሪሕ መቐይሮ!”** ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ካብ 15-17 ሓምለ 2016 ኣብ'ታ ኩለንትናዊ ብቕዓት ኣብ ምህናጽን ሃገራዊ ክብርታት ኣብ ምስግጋርን መሪሕ ተራ እትጻወት ዘላ መዲና መንእሰያት - ሳዋ ብዝለዓለ ድምቀት ንምቅናዕ ኣብ ዉሽጢ ሃገርን ወጻእን ዘድሊ ምድላዋት ይኻየድ ከም ዘሎ ኣቦ-መንበር ኣወሃሃዲት ኮሚቴ 7ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ብጻይ ዑስማን ዓብደልቃድር ሓቢሩ።

ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ (Eri-Youth Festival) ካብ 2004 ጀሚሩ ምስ መመረቕታ ሓደ ዙርያ ተተሓሒዙ ክልተ ዓመታዊ ምስ ማእከል ስልጠናን ትምህርትን - ሳዋን ካልኦት ዝምልከቶም መሻርኽትን ብምትሕብባር ኣብ ሳዋ ዝካየድ እዩ። ዕላማ ሃገራዊ ፌስቲቫላት መንእሰያት፡ መንእሰያት ኑቲ ብብውልቆም ይኹን ኣብ ጉጅለኦም ክካይድዎ ዝጸንሑ መደባት ዘቕርብሉ ባይታ ምፍጣርን ካብ ሓድሕድ ተመክሮታት ምምሃርን እዩ። እዚ ኣብ ኑብሲወከፍ ክልተ ዓመት ኣብ ሳዋ ዝካየድ ፌስቲቫል መንእሰያት ጥራይ ዘይኮነ ፌስቲቫላት ጨናፍር ኣብያተ ትምህርቲ ይኹን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ከም ኣካል እቲ መሰረታዊ ስራሕ ማሕበር ማለት፡ መንእሰያት ምንቃሕ፡ ምውዳብን ምዕጣቕን ተራእዩ ዝኸይድ ንብዙሕ መደባት ማሕበር ኣብ ውሽጡ ዝሓቁፍ መደብ ስለዝኾነ፡ ክወቅዖም ዝድለ ዕላማ'ውን ከም ኣካል ናይ'ቲ ኣብ መንእሰያት ክውቃዕ ዝድለ ዕላማ ዝረአ ምዃኑ ብጻይ ዑስማን የረድእ።



7ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ምስ መመረቕታ 29 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ዝካየድ ኮይኑ፡ ካብ ዝሓለፉ ፌስቲቫላት ዝተቐሰመ ተመክሮታት ምርኩስ ጌሩ ብዝበለጸ ንምኪያዱ፡ ካብ ሃማመተኤን ማእከል ስልጠናን ትምህርትን ሳዋን ዝቖመት ኣካያዲት ኮሚቴ ቀጺሊ ርክባትን ኣኼባታትን ብምኪያድ ኣድላዪ ምድላዋት ይግበር ኣሎ።




ትሕዝቶ መደባትን ንጥፈታትን፡ ቀንዲ ሕመረት ፌስቲቫል መንእሰያት እዩ። ኣገዳስነት ፌስቲቫል መንእሰያት፡ ኣብ ኣገዳስነት መደባት'ቲ ፌስቲቫልን እቲ መደባት ኣብ ዘሕልፎ መልእኽትን ዝተመስረተ እዩ። ስለዚ፡ ንኣገዳስነት ፌስቲቫል ዘንጸባርቕ መደባት ምሕንጻጽ ንዓወት ፌስቲቫል መንእሰያት ወሳኒ እምነ-ኩርናዕ ስለዝኾነ፡ ኣተኩሮ መደባት 7ይ ፌስቲቫል መንእሰያት፡ ምስ መሪሕ ቴማ ፌስቲቫል ተሳንዩ ዝኸይድ ምህዞን ፈጠራውነትን መንእሰያት ዘንጸባርቕ፡ ንኣበርክቶ መንእሰያት ኣብ መድረኽ ቅድምን ድሕርን ናጽነት ኣፍልጦ ዝሁብን መንእሰያት ንመጻኢ ኣበርክቶኦም ንኸዕብዩ ዝድርኽን ኮይኑ፡ እቲ ልሙድ ባህላውን ስፖርታውን መደባት'ውን ኣካል ናይ'ቲ ፌስቲቫል ምዃኑ'ዩ ዝገልጽ ብጻይ ዑስማን።

ትንታነ ቴማ 7ይ ፌስቲቫል መንእሰያት ሰዓቢ ቀሪቡ ኣሎ።

# መንእሰይ መሪሕ መቐይሮ !

ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ፡ “መንእሰይ መሪሕ መቐይሮ” ኣብ ትሕቲ ዝብል መሪሕ ቴማ፡ ካብ 15 -17 ሓምለ 2016፡ ከም ወትሩ ኣብታ መዲና መንእሰያት ዝኾነት ሳዋ ክእንገድ እዩ።

“መንእሰይ መሪሕ መቐይሮ” ዝብል ቴማ፡ ነቲ በጺሕናዮ ዘለናዮ መድረኽን መጻኢ ኣንፈቱን ዝእምት ኮይኑ፡ ብመንጽሩ መድረኻዊ ተልእኾ መንእሰይ ዘዘኻኽር እዩ። ብዛዕባ መድረኻዊ ተልእኾ መንእሰይ ቅድሚ ምዝራብ እምበኣር፡ ዘለናዮ መድረኽ እንታይ ይመስል? ትጽቢታዊ ምዕባለታቱ ናበይ ገጹ’ዩ? ዝብል ሕቶ ምምላስን ብዛዕባ ህልዊ ኩነታት ሃገር ልክዕ ግንዛብ ምሓዝን ኣገዳሲ ይኸውን።

## ዘሎናዮ መድረኽ እንታይ ይመስል?

ዘሎናዮ መድረኽ እንታይ ይመስል? ዝብል ሕቶ ንምምላስ፡ ባህግና እንታይ’ዩ ዝብል ሕቶ ከነቐድም ዘበለጸ እዩ። ምኽንያቱ ዘለኻዮ መድረኽ ብመንጽር ክትበጽሖ እትሕልን እዩ ዝግምገም። ባህጊ መላእ ህዝቢ ኤርትራ ብሓፈሻ፡ ኣውራ ድማ ባህግና ባህጊ መንእሰያት ፍሉጥ እዩ። ሃገርና ብኹሉ መዳያት (ብትምህርቲ፡ ስነ-ኪነት፡ ቴክኖሎጂ፡ ቁጠባ፡ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት ወዘተ.) ሰልጢና ንምርኣይ ልዑል ባህጊ ከምዘለና ዘካትዕ ኣይኮነን። ኩልና ሰፊሕ ናይ ስራሕን ምዕባለን ዕድላት ተኸፊቱልና፡ ባህታን ዕግበትን ኣብ እተጎናጸፍ፡ ሰላምን ፍትሕን ዘሰፈና ሃገር ክንነብር’ዩ ድሌትናን ሕልምናን።

እዚ ጽቡቕ ድሌት’ዚ ክትዛረበሉ ንኣእዛን ደስ ዝብል፡ ንልቢ ዘፈስህ እዩ። ባህጊን ድሌትን ግን፡ ተመሊሱ ነቲ ዝምኖ ሓላፍነት ዘሰክም’ዩ። ምኽንያቱ ብባህጊ ጥራይ ዝጭበጥ ወይ ዘሊልካ ዝብጻሕ ዕላማ ስለዘየለ። ባህግኻ ክትጭብጥ ግድን ክትሓልፎ ዘለካ መስርሕ ኣሎ። ንበል ሓደ መንእሰይ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ትምህርቲ ክበጽሕ ራእይ እንተድኣ ኣለዎ፡ ሓያል ጻዕሪ፡ ዓቕሊ፡ ትዕግስቲ፡ ምጽማም ዝሓትት መስርሕ ክሓልፍ የድልዮ። ከምኡ ከይገበረ፡ ዲግሪታት ማና ኮይኑ ካብ ሰማይ ክወርዶ ኣይክእልን። ሕብረተሰብ እውን ራእዩን ባህጉን ክጭብጥ፡ ጻዕርን ተወፋይነትን ብዝጠልብ መስርሕ ክሓልፍ ግድን እዩ።

መንእሰያት ኤርትራ፡ ኣብዚ ዝሓለፈ 25 ዓመታት፡ ራእይ ህዝቢን ሃገርን ኣብ ምዕራፉ ንምብጻሕ ብኣዝዩ ጽንኩርን ፈታኒን መድረኽ ኢና ሓሊፍና። ህዝቢ ኤርትራ ብሓፈሻ መንእሰይ ኤርትራ ድማ ብፍላይ፡ ሳላ ኩብታኡ ዘይቅይር ትስፉው ኣመለኻኽታ፡ ነዚ ዝተጠቕሰ ጽንኩር መድረኽ’ዚ ብጽንዓት ሰጊሩዎ እዩ። ኣብዚ ናይ ጻዕርን ተወፋይነትን መድረኽ፡ ብሓደ ወገን ግዳማዊ ተጻብኦታትን ሸርሒታትን ብንቕሓት እናመከተና፡ በቲ ካልእ ወገን፡ ብልዑል ተወፋይነት ወሰንቲ ሰረታት ቁጠባዊ ዕብየትን ብልጽግናን ኣብ ምንጻፍ ጸኒሕና። ሳላ ዝጸዓርናን ዝተጻመምናን ከኣ፡ ብተዛማዲ ናብ ቅልጡፍ ዕብየት ክንሰጋገረሉ ኣብ እንኽእል ሓድሽን ዚያዳ ትስፉውን መድረኽ ረጊጽና ንርከብ። ካብ ሕጂ ንንየው፡ ነዊሕ ኣብ ዘይኮነ ግዜ፡ ልዑል ሃገራዊ ዓቕሚ ክጥረን ሰፊሕ ዕድላት ክኽፈትን ዘሎ ተኽእሎ ንኹሉ ወድዓዊ ሓቅታት ከስተውዕል ዝኽእል ርእሰ ግሉጽ እዩ። ስለዚ ዘለናዮ መድረኽ፡ “መድረኽ መቐይሮ” ክበሃል ይከኣል። መቐይሮ ካብ ዘይንብር ናብ ንብር ኩነታት፡ መቐይሮ ካብ ምንጻፍ ሰረታት ናብ ምዕባይ ኣፍራይነትን ስሉጥ ዕብየትን፡ ብሓጺሩ መቐይሮ ናብቲ ጻማና ክንሓፍስ እንጅምረሉ መድረኽ።

መድረኽ መቐይሮ በጺሕና ክንብል እንክለና፡ ሰረታት ቅልጡፍ ቁጠባዊ ዕብየት ከነንጽፍ በቒዕና፡ ናብ ካልእ ናይ ስራሕ መድረኽ ንሰጋገር ኣለና ማለት ድኣ እምበር፡ ባህግናን ዕላማናን ጨቢጥና ማለት ኣይኮነን። ባህግናን ጥሙሕና እሞ፡ ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝተገልጸ ኣዝዩ ዓቢ’ዩ። ናብኡ ዘምርሓና ዘተኣማምን መሰረት ግን ኣንጺፍና ኣለና። መሰረት ምንጻፍ ከኣ ዝኸበደ ዕማም እዩ። ስለዚ እቲ ኣዝዩ ዝኸበደ መድረኽ፡ ብሓያል ትዕግስትን ምጽማምን ሓሊፍናዮ ኢና። ብዙሕ እውን ክንሰጉም ክኢልና ኣለና። የግዳስ፡ ገና ኣብ ሸቶና ኣይበጻሕናን። እሞ’ኸ ዝቕጽል ዕማምና እንታይ’ዩ ክኸውን?

እቲ መልሲ ርዱእ እዩ። ነቲ ተነጺፉ ዘሎ መሰረት ብምድልዳል፡ ኩሉ መዳያዊ ህንጸት ሃገር ብናህሪ እናሳለጥካ፡ ምድራዊን ባሕራዊን ካልእን ጸጋታት ሃገር ብስፍሓት እናመዝመዝካ፡ ኣብ ረብሓ ህዝቢ ከምዝውዕል ምግባር፡ በዚ ድማ ፍረ-ጻማኻን ተወፋይነትካን ኣብ እትሓፍሰሉ መድረኽ ቀልጢፍካ ምዕላብ እዩ። ከምኡ ንምግባር ክንደይ ግዜን ከመይ ዝኣመሰለ ጻዕሪን ክሓትተና ይኸውን? ዝብል ሕቶ ክስዕብ ባህርያዊ እዩ።

ብመንጽር ግዜ፡ መሰረት ምንጻፍ ዝሓተቶ ግዜ፡ ምስቲ ዝቕጽል ዕማም ክወዳደር ኣይክእልን እዩ። ብቐዳማይ ደረጃ፡ መሰረት ከነንጽፍ ዝሓለፍናዮ ግዜ፡ ኣብ ትሕቲ ንቡር ኩነታት ኣይነበረን። መበገሲና ትሕቲ ባዶ፡ ጸጋታትና ኣዝዩ ድሩት ኣብ ርእሲ ምንባሩ፡ ካብ ቀሉዕ ወራር ጀሚርካ፡ ብዙሕ ዝዓይነቱ ዘየቋርጽን ዕንቅፋታትን ተጻብኦታትን ግዳማውያን ሓይልታት፡ ኣብ ጉዕዞና ጎታቲ ተራ ክጻወት ጸኒሑ እዩ። እዚ ድማ ነቲ ዝሓለፍናዮ መድረኽ ብግዜ ከምዝናውሖ ርዱእ እዩ። ዓቃል ህዝቢ ብሓፈሻ፡ ንቑሕን ሕድሪ ዘጽንዐን መንእሰይ ድማ ብፍላይ

ስለዘለና እንተዘይኮይኑ፡ ከምቲ ንዓና ዝገጠመና ተጻብኦ ዝኾነ ህዝቢን ሃገርን ክጸወሮ እውን ዝኽእል ኣይነበረን። ብሕጂ እንኸዶ ጉዕዞ ግን ከምኡ ኣይኮነን።

## እንታይ ዝተቐየረ ነገር ኣሎ?

ቅድም ቀዳድም እቲ ንምብርካኽና ዘንቀደ ግዳማዊ ተጻብኦታት፡ ዋላ እኳ መሊኡ እንተዘየቋረጸ፡ ብሓይሊ መኸተና ለሽ ናብ ዝበለሉ ደረጃ ይወርድ ኣሎ። ብተወሳኺ ብደረጃ ዞባን ዓለምን ፖለቲካዊ ምዕባለታት እናተቐየረ'ዩ ክመጽእ ጸኒሑ - እናተቐየረ ድማ ክኸይድ'ዩ።

ብዘይካ'ዚ መጻኢ ጉዕዞና ዘሕጽር ብዙሕ ረቛሒታት ከነማልእ ክኢልና ኢና። ብዓቢኡ ብመስዋእትናን መኸተናን ሰላምናን ርግኣትናን ብዘተኣማምን መገዲ ከነውሕስ ክኢልና ኣለና። ሰላምን ርግኣትን ከኣ ዓበይቲ ጸጋታት ንቁጠባዊ ዕብየት እዮም።

እቲ ካልእ ረቛሒ፡ ኣብ ዝሓለፈ ናይ ጻዕርን ተወፋይነት መድረኽ ዝተጠርየ ተሞኩሮን ኩሉ መዳያዊ ናይ ምግባር ዓቕሚን ዝተደለበ ሰብኣዊን ንዋታዊን ጸጋታትን እዩ። ኣብ 1991 መሰረታት ቁጠባዊ ዕብየት ንምንጻፍ ኣብ ዝነቓልናሉ ግዜ፡ ከምዚ ሕጂ ዘለና ዓቕሚን ዕጥቂን ኣይነበረናን። ዕጥቅና፡ ባህግን ድሌትን ጥራይ'ዩ ነይሩ። ሎሚ ግን ዝሓሸ ዕጥቂ ኣለና፡ ቡብቐሩብ ክውህለልን ክውሰኽን ዝጸንሐ ጸጋታት ኣለና። ምዝመዛ ባህርያዊ ጸጋታትና ዋላ እኳ ኣብቲ ዝድለ ደረጃ እንተዘይበጽሐ ተቢጋጊሱ ኣሎ። ኣብ ሓጺር ግዜ ድማ እናሰፍሐን እናዓበየን ክኸይድ እዩ። ኣብ ትሕተ-ቅርጺ፡ ኣገልግሎታትን ካልእን ዝተዋህለለ ገሲጋስ ከኣ፡ ንመጻኢ ጉዕዞ ናህሪን ድርኺትን ዝፈጥረሉ እዩ። ኣቲናዮ ዘለና መድረኽ፡ ገለ ክስገር ዝግብኦ፡ ከም ናይ ጸዓት ዝኣመሰለ ማሕንቖታት ገዲፍካ፡ ንዘመናዊ ሕርሻዊ ምዕባለ፡ ንምዝመዛ ምድራዊን ባሕራዊን ጸጋታት፡ ንወፍርን ዝተፈላለየ ቁጠባዊን ንግዳዊን ንጥፈት ምቹእ ባይታ ዝፈጥር እዩ። ነዚ ማሕንቖ'ዚ ንምፍታሕ ብዕቱብ ይሰርሓሉ ስለዘሎ ድማ፡ ነዊሕ ኣብ ዘይኮነ ግዜ እቲ ጸገም ክስገር'ዩ።

## ዕማማት መድረኽ መቐይሮ

መድረኽ መቐይሮ፡ ኣብ ውሽጡ ሰፊሕ ዕድላትን ተኽእሎታትን ዝዓቘረ እዩ። ነዚ ተኽእሎታት'ዚ ብብቕዓት ኣብ ረብሓ ህዝብን ሃገርን ንምውዓሉ ከኣ፡ ብልዑል ኣተኩሮ ይሰርሓሉን ምድላዋት ይግበረሉን ኣሎ። ምኽንያቱ፡ ናብ ከምዚ ዝኣመሰለ ሰፊሕ ቁጠባዊ ንጥፈት ኣብ እትሰጋገረሉ ናይ መቐይሮ መድረኽ፡ ምስቲ መድረኽ ዝኸይድ፡ ምስ ግዜ ዝሰጉም፡ ስልጡን፡ ሕጋዊን ትካላዊን ኣሰራርሓ ምምዕባል ኣዝዩ ወሳኒ እዩ። ነዚ ንምርግጋጽ ድማ፡ ቅርጻዊ ቁጠባዊ ምትዕርራይ ተጀሚሩሱ፡ ምስኡ ዝተኣሳሰረ ብዙሕ ስጉምቲታት ክወሰድ ጸኒሑን ኣሎን። ብሕጂ እውን ብስፍሓት ዝቕጽል እዩ። ዕላማ ናይዚ ምትዕርራይ'ዚ፡ ቁጠባዊ ዕብየት ዘድርኽ ውሑስ ባይታ ምፍጣርን ግዕዝይና ዘይጻወር ስልጡን ባህሊ፡ ሕጋጋትን ትካላዊ ኣሰራርሓን ምምዕባልን እዩ። ምስዚ ተኣሳሲሩ ኣብ ኩሉ ኣሰራርሓና፡ ቁጠባዊ ዕብየት ዘቀላጥፍ ምምሕዳራዊ ብቕዓት፡ ኣገባባትን ቴክኖሎጂን ክተኣታቶ ኣለዎ።

ንሕና መንእሰያት እውን፡ ኑቲ ኣብ ቅድመና ዘሎ ሰፊሕ ተኽእሎታትን ዕድላትን ብብቕዓት ክንዋስኣሉን፡ ከም ዜጋታት ምዕሩያት ተኻፈልቲ ሃገራዊ ጸጋታት ክንከውንን፡ ፍልጠትና፡ ብቕዓትና፡ ውዳበናን ኣፍራይነትና እናደንፍዐ ዝኸደሉ ኩነታት ክንፈጥር ኣለና። ኣብዚ ብምብጋስ ብደረጃ መንግስቲን ሃገርን ንዚያዳ ኣድማዕነት ዝተወጠነ፡ ውዳብ ናይ ምሕያልን ምውርጻጽን፡ ኣፍራይነት ነፍሲ ወከፍ ዜጋ ኣውራ ድማ መንእሰያት ናይ ምዕዛዝ ሃገራዊ መደባት ተታሒዞም ይሰርሓሎም ኣሎ።

ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ኣብ ዝሓለፈ መድረኽ፡ ሓድጊ መግዛእቲ ዝኾነ ማሕበረ-ቁጠባዊ በሰላታት ሃገር ንምሕዋይ፡ ኣብ መስርሕ ህንጻት ሃገር መሪሕ ብምኻን፡ ናይ ልምዓት ጅግና ምኻኑ ኣመስኪሩ እዩ። ኣእምሮኡን ጉልበቱን፡ ብልሓቱን መሃዝኡን ብናጻ ንምዕባለ ሃገር ክወፊ ጸኒሑ ኣሎ። ልዑል ሓቦን ኒሕን ተቐኒቱ ብዘሰላስሎም ዓበይቲ ዕዮታት ከኣ፡ ናብዚ መድረኽ መቐይሮ፡ ናብዚ ትስፉው መጻኢ ሕብረተሰብ ኤርትራ ደሚቑ ዝረኣየሉ እዋን ኣብጺሑና ኣሎ። ሰዒቡ ዝመጽእ ሕቶ እምበኣር፡ ነዚ ተቐልቂሉ ዘሎ ባና ትስፉው መጻኢ ንምድማቕ፡ ተራ መንእሰይ እንታይ ክኸውን ኣለዎ? ዝብል እዩ።

## ስለምንታይ መሪሕ መቐይሮ?

ናብ ጭርሖና ክንምለስ። መሪሕ ቴማ ፈስቲቫል መንእሰያት 2016፡ "መንእሰይ መሪሕ መቐይሮ" ዝብል እዩ። መሪሕ መቐይሮ እንታይ ማለት እዩ?

መድረኽ መቐይሮ፡ ንህዝቢ ኤርትራ ብሓፈሻ ንመንእሰያት ኤርትራ ድማ ብፍላይ፡ መድረኽ ምጥንኻር ዕዮን ኩለንተናዊ ገስጋስን፡ መድረኽ ምዕዛዝ ኣፍራይነት ብተዓጻጻፊ ዓቕን፡ መድረኽ ምድንፋዕ ጃምላ ሃገራዊ እቶት፡ ነዚ ንምግባር ድማ መድረኽ ምውርጻጽ ኣሰራርሓን ምሕያል ፖለቲካውን ምምሕዳራዊን ብቕዓት እዩ። ብርግጽ ከኣ፡ ሕሉፍ ተሞኩሮናን ተሞኩሮ ካልኦት ኣህዛብን ከምዘረጋግጾ፡ ወሳኒ ረቛሒ ንዕብየት ኣፍራይነት፡ ብቐንዱ ንቑሕ፡ ውዱብን ንጡፍን ሱታፌ ዜጋታት እዩ። እዚ ድማ፡ ፖለቲካዊ ሓይሊን እምነትን ብዘሰስን፡ ዓያይነትን ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ብዘሐይል ስጉምቲታት እዩ ዝፍጠር።

ናይዚ መድረኽ'ዚ ዕማም መንግስቲን ሃገርን እንታይ ምዃኑ ዝተገንዘበ መንእሰይ እምበኣር ተልእኾኡ ክፈልጥ ኣይእግሞን እዩ። መንእሰይ ኤርትራ፡ ከም ኣብ ዝሓለፈ መድረኽ፡ ኣብዚ ሕጂ እንኣትዎ ዘለና መድረኽ እውን፡ ኣብቲ መንግስቲ ኤርትራ ዝኽተሎ፡ ንረብሓና፡ ንዕብየትናን ምዕባለናን ዝዓለመ ቁጠባዊን ፖለቲካዊን መስመር ረጊጹ፡ ንመድረኽ መቐይሮ ናብ ረብሓኡን ረብሓ ሃገሩን ክቕይሮ ተልእኾኡ እዩ።

ከምዝፍለጥ፡ ህንጸት ስልጥንቲ ሃገር ናይ መላእ ህዝቢ ሓላፍነት እኳ እንተኾነ፡

ዝያዳ ግን ኣብ ዝባን መንእሰይ ተጸይሩ ዝሸይድ ሓላፍነት እዩ። ጉዕዞ ትማሊ፡ ሎሚን መጻኢን ሕብረተሰብ ቀንዲ ተዋሳእቱ፡ መራሕቱን ኣማእዘንቱን መንእሰያት እዮም። እዚ ኣብ ዝኾነ እዋን ዘይቅየር ሓቂ እዩ። ማእከል ናይ ኩሎም ምዕባለ ሕብረተሰብ ዝድርኹን ዘቀላጥፉን ረቛሒታት መንእሰይ እዩ። ሕብረተሰብ ኣብ ዝመችኣን ዝጣጥሐን መጻኢ ክኑብርን ከይኑብርን ዝውስን ናይ መንእሰይ ገድልን ስራሕን እዩ።

ነዚ ሓቂ'ዚ ብዝግባእ ዝርዳእን ዝፈልጥን ንቑሕ መንእሰይ ወለዶ ምርካብ፡ ንከም ሕብረተሰብ ኤርትራ ዝኣመሰለ ንምዕባለ ዘንቀደ ሕብረተሰብ ኣዝዩ ኣገዳሲን ወሳኒን እዩ። ምኽንያቱ ብሓባራዊ መረዳእታ ዝተማእከለ፡ ብልዑል መንፈስ ሃገራውነት ንዕቤትን ብልጽግናን ሃገር ዝውፊ መንእሰይ ጥራይ እዩ፡ ራእይ ሕብረተሰብ ኩተግብር ዝኽእል። ቀንዲ ምስጢር ምዕባለ ከኣ፡ ውዳበን ንቕሓትን ፖለቲካዊ ብቕዓትን መንእሰያት እዩ።

ኣብዚ ርዱእ ክኸውን ዘለዎ፡ ኩሉ ሳዕ፡ ዝያዳ ኹሉ ቅድሚት ዝስራዕ ዕማም፡ ሰላምን ርግኣትን ሃገር ምዕቃብን ምድልዳልን እዩ። ቀንዲ መሰረትን ውሕስነትን ቁጠባዊ ዕብየትን ብልጽግናን ንሱ ስለዝኾነ። ኣብዚ መዳይ'ዚ ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ሃገራዊ ሓላፍነቱ ብግቡእ ተገንዚቡ ብልዑል ተወፋይነት ግቡኡ ክፍጽም ዝጸንሐ እዩ። ከም ውጽኢቱ ኣብ ከባቢናን ዓለምን ምስ ዘሎ ኩነታት ብምንጽጻር፡ ሃገርና ዘለዋ ርግኣት፡ ብዙሓት ክረኽብዎ ዘይክኣሉ ጸጋ እዩ። እዚ ክንብል እንከለና ፈጺሙ ስግኣታት የብልናን ማለት ኣይኮነን። ስግኣታት መናብርቲ ህዝቢን ሃገርን እዮም። ሰላም'የ ዘለኹ፡ ተጻብኦ የብለይን ኢልካ ብዘይ ድፋዕ ደቂስካ ኣይሕደረን እዩ። ነዚ ሓቂ'ዚ መንእሰይ ብዕምቈት ክግንዘቦ የድሊ። ምኽንያቱ ንቕሓትን ውዳበን መንእሰያት ንሰላምን ርግኣትን ቁጠባዊ ዕብየትን ኣዝዩ ወሳኒ ስለዝኾነ።

መሰረት ኩሉ ዓይነት ምዕባለ፡ ኣተሓሳስባ እዩ። ስልጡን ኣተሓሳስባን ክንዮ ውልቃውነት ረብሓ ሃገር ዘቐድም ሰፊሕ ኣመለኻኽታን ዘለዎ መንእሰይ ድማ'ዩ ህሉዉን መጻኢን ወለዶ ዝሕበነሉን ብኽብሪ ዝዝከርዎን ታሪኽ ክሰርሕ ዝኽእል። ገበትቲ ሓይልታት ኣእምሮ መንእሰያት ንምድስካል ዝኣልምዎ ሸርሒታት ማእለያ የብሉን። እቲ ምኽንያት ንቑሕ መንእሰይ ተኸላኺሊ ሃገራዊ ረብሓ ምዃኑ ስለዝፈልጡ እዩ። መንእሰይ ኤርትራ እሞ ኸኣ፡ ብባህርይኡ ፈታው ፍትሒ፡ ተቓዋሚ መግዛእቲን ዕብለላን ስለዝኾነ ዒላማ ክገብርዎ ናይ ግድን እዩ። ቀዳሞት መንእሰያት ኤርትራ፡ ንመግዛእታዊ ኩነተ-ኣእምሮ ክርዕምዎ ስለዘይመረጹ እዮም፡ ናጽነት ንምርካብ 30 ዓመታት ኣብ ጣሻን በረኻን ሰፊሮም። ሕጂ'ዉን እንተኾነ መንእሰይ ኤርትራ፡ ነቶም ርእሲ ኹሎም ሃገራዊ ሃብትናን ንያትናን ዝስርዑ ክብርታት ሕብረተሰብና ንምጅላሕ፡ ብስዉርን ረቂቕን ሜላ፡ ካብ በበይኑ ኩርናዓት ዝስንደዉ መርዚታት ወጊድ ኢሉን ንኣስዳዕቲ ኣበሃህላታት ግዲ ከይሃበን፡ ብሓራ መንፈስ ሃገራውነት፡ መጻኢ ሕብረተሰብና ዝኹልዑ መደባት ልምዓት ምስልሳል የድልዮ። ጻማኡ ድማ፡ ነቲ መንእሰይ ባዕሉ ኮነ ንመላእ ሃገርን ህዝቢን ፍሉጥ እዩ።



## ካበርም

# “ፈጣር ሓድሽ ምኽንዩ ዝብርሃኒ”

## ኢንጅ. ነጋሽ ሙሴ

ኣብርሃም ዮሃንስ (ወዲ ዕቋር)

ስም፥ ነጋሽ ሙሴ

ቦታ ልደት፥ ሓድሽ ዓዲ ኣስመራ

ዕለተ-ልደት፥ 1989

ዙርያ፥ 19

ሞያ፥ ኢንጅነር፡ ፕሮግራመር፡ ግራፊክ ዲዛይነር፡ ኣወዓዋዒ (ኣዳቨርታይዘር)

***

*** ንኣበሽካ በየናይ ሞያ ትፈልጦ?**

- ....ብርግጽ በቲ ዘመዝዎ ወጽኢት'የ ሞያይ ዘለለ። ኣነ ኣብ'ዚ ሞያ ውዳ ዝበልኩ'ዩ፡ ናይ'ዚ ሞያ ብቐዓት ዘለኒ'የ እኳ 'ተዘይብለኩ፥ ብዘዮጸኸምን ገለ ዘበርክቶንሲ ከምዚ'የ ምባል ዝኸብደኒ ኮይኑ ኣይሰምዓንን። ብዘኾነ ካብ ኢንስቲትዩት ቴክኖሎጂ ኤርትራ ኮሌጅ ምህንድስናንን ቴክኖሎጅን ምሩቕ ኮምፒዩተር ኢንጂነሪንግ'የ። ስለዚ ኢንጂነር'የ፡ ካብዚ ተበጊሰ ዘዖጽም ናይ ኮምፒተር ፕሮግራማት ድማ ፕሮግራመር'የ፡ በዚ ሎሚ ዝዖጽ ዘለኹ ናይ ካቨር ናይ መጽሔትታትን ኣልበማትን ካልእን ድማ ግራፊክ ዲዛይነር'የ። ሕጂ'ውን ኣብ ኢንዳስትሪ መዚቃን ፊልምን ብፍሉይ ናይ 'ኣድቨርታይዝ' ተራ ይጻወት ኣለኹ። ግና ኩሉ ዝተወሳሰበ'ዩ። እቲ መጠረሲ ግና ኮምፒተር ኢንጂነሪንግ እዩ።

*** ግርም ኣሰማት እናቐያየርካ ተጸዋዕካ ጸንም የብሉን ... ሕራይ ዕዮኻ ኣብ ኣውቶብሳት ከተማ ተጠቒዑ ርእየ ኣለኹ። ከመይ ኣልካ ኢኻ ክትጥዕ ክኢልካ?**

- ኣብ ጎኒ ናይ ከተማ ኣውቶብስ ዘሎ ናይ ኣድቨርታይዝ ዕዮ'ዩ። ኣነ ንዚ ዕዮ በቲ ኣብ ዝሓለፈ እዋን ኣብ ኣርት ጋለሪ ዘርኣኹዎ ናይ ግራፊክ ዲዛይን ስራሕ ተበጊሰ ናይ ትካላት ምውዕዋዕ ይገብረለ። እቲ ሓሳብ ኑቲ ናይ'ቲ ትካል ዝህቦ ኣገልግሎት ይፈልጦ'ሞ ብዘቐልለን ሰሓቢ ብዝኾነ መገድን ናብ ህዝቢ የቕርቦ ማለት'ዩ።

*** መጠረሲ ናይ'ዚ ሕጂ ኣጥሪኻዮ ዘለኻ ሞያ ኮምፒተር ኢንጂነሪንግ'ዩ። ስለዚ ከመይ ኢልካ ኢኻ ናብ'ዚ ዓውዲ ትምህርቲ ኣቲኻ?**

- ከም ቁልዓ እንታይ ክትከውን ትደሊ ክብሃል ከለኹ ዶክተር ይብል ኔረ። ትምህርቲ'ውን ሰናፍ ኣይነበርኩን። ብጸቡቕ'የ እቲ ጉዕዞ ዘሰላስሎ ኔረ። እንተኾነ ኣብ ማትሪክ ከምቲ ዝሓሰብክዎ ወጺኢት ኣየመዝገብኩን።ብዘኾነ ግን ናብ ማይ-ነፍሒ ኣትየ። ጸቡቕ ኢጋጣሚ ኾይኑ ካብ መጀመርታ ኢኹም ትጀምሩ ስለ ዝተባህልና ካብ መጀመርታ ጀሚርና፡ 3 ነጥቢ ድማ ኣምጺአ። 'ህልዝ' ክመርጽ ይሓስብ ኔረ። ኣብኡ ብዙሓት ሰባት መሪጾም ኔሮም። ኣነ ድማ ደፊረ ክመርጾ ኣይከኣልኩን። እንተኾነ ኢመይል ከውጽእ ኣለ ምስ ኮምፒተር ተላልየ ብምንባረይ፥ ንቕድመይ (ሲነረይ) ዝበሩ ሓቲተ ኮምፒተር ኢንጂነሪንግ ድማ መሪጸ።

*** ስለዚ ኮምፒተር ኢንጂነሪንግ ብወዝቢ ኢኻ ረኺብካዮ ክንብል ንኽእል ዶ?**

- ተመሃራይ መባእታ ከለኹ ሰፍልጠት ክንምሃር ከለና እቲ ናይ ጥዕና ክፋል ይምስጠኒ ኔሩ። እንዳ ኀበዘኩ ምስ መጻእኩ ድማ እቲ ናይ 'ሰርጀሪ' ነገር ኣዚዩ ይስሕበኒ ኔሩ። ኣብቲ ናብ ኮሌጅ ዝኣተኹሉ ግዜ ድማ ሌላ ምስ ኮምፒተር ኣጥርየ። ኣብ ፍረሽ ኮምፒተር



ዝመሃረና ድማ ንፉዕ መምህር ኔሩ። ንሱ ድማ ወላይ ሰለቡ ናብ ኮምፒተር ከም ዝዘዙ ገይሩኒ። እዚ ናይ ዓለም ምዕባለ'ውን ብኮምፒተር ስለ ዝምእዘን ዘሎ፡ ንኮምፒተር ኢንጂነሪንግ ክመርጽ ደሪኹኒ።

*** ሎሚ ሞያ ኮምፒተር ኣኽብሲ ዓውዲ ምኽኑ ይዝረበሉ'ዩ። ስለዚ ትኽብትኽ ክንዝረብ ዓውዲ ኮምፒተር ንረብሓ ኣይተንኳን ኣቲኻዮ?**

- ረብሓ ኣይኮነን ወሽጣዊ ድላዩ። ዓውዲ ኮምፒተር ህይወት ሰብ ዘቕልል፡ ዘመቻችእ ሞያ'ዩ። ንደቂ ሰብ ዝከውሓም ዘሕጽረሎም ከምኡ'ውን ብዘቕለለን ዝቕልጠፈን ዘቕርበሎም ሞያ'ዩ። ስለዚ ኩሉ ትሰርሖ ኣብ'ቲ ሰብ ክትርእዮ ከለኻ ዘሕጉስ'ዩ፡ ከምኡ'ውን ትርጉም ኣለዎ። ኮምፒዩተር ኢንጅነሪንግ ሽግር ደቂ ሰብ ክትፈትሖ ከም ትውዕል'ዩ ዝኑበረኒ። በዚዮ ንኮምፒተር ኢንጂነሪንግ መረጸ ንሓሙሽተ ዓመት ተማሂረያ።

*** ተመሃራይ ሳልሳይ ዓመት ከለኻ ግን ክተቋርጽ ሓሲብካዶ ኔርካ፡ ሓቅይ?**

- እወ።

*** እንታይ ተረኺቡ?**

- ኣቦይ ንእሽተይ ከለኹ'ዩ ዓሪፉ። በዚ ኽኣ ኩሉ ሓላፍነት ናይ ዓባየይ ነይሩ። ካብ ካልኣይ ዓመት ከለኹ ድማ ኣደይ ብሞት ተፈልያ። ስለዚ ኩሉ ሓላፍነት ሰድራ ኣብ ዝባነይ ወደቐ። በቲ ኽኣ ተመሃራይ ኮሊጅ'የ። ግድን መስዋእቲ ክኸፍል ኣለኒ። ፈለኛሞ ደሰርሕ ኔረ። ኑቲ ኩሉ ጸገማት ክሰዋር ግና ትምህርቲ ከቋርጽ ነይሩኒ። እንተኾነ ብድገፍ ናይ ወዲ ሓወቦይን ትኽ ትንፋስ ዓርከይን (best friend) ወጺአየ። ንሱየም ኣብቲ ናይ ፈለኛሞ ስራሕ ይሕዝለይ ኔሮም። ብኽምዝየ ሓሊፈዮ።




*** ሕጂ እቲ ግዙ ሓሊፉ ካልእ መልክዕ ሒዙካ ኣሎኻ። እስከ ምልስ ኢልካ ኑታ ናይ ምቁራጽ ግዜ ዘክራ። ኢድካ ሂብካ ኔርካ ተትኸውን ህይወትካ እንታይ ምመሰለ?**

- እወ ኢደይ ሂበ ኔረ ተዝኸውን ምሉእ ኣተኩረይ ናብ ሰድራይ ጥራይ ምኾነ። ኣነ ድማ ትምህርቲ ገዲፈ ኣብ ካልእ ክዋፈር'የ ሓሰብ ኔረ። 'ተዝዋፈር ድማ ኣእምሮይ ነዚ ናይ ዲጅታል ዓለም ምድሓሮ ኔሩ። ቴክኖሎጂ ይውንጨፍ ስለ ዘሎ፡ ነዚ ዝሕምኩብ ጉዕዞ ከርክቦ'ውን ኣይምኸኣልኩን። ሺፍት ብምግባረይ'ውን ካብዚ ዘለኽዎ ሞያ ኣዝዩ ምራሓቐኩ፡ እቲ ግዜያዊ ረብሓ'ውን መሰድዓኒ፡ ካብቲ ናይ ህይወት ሓሳብ ወይ ዕላማ'ውን መውጽኣኒ። ስለዚ ካልእ ሞያ ዘለዎ ካልእ ዓይነት ሰብ ምኾንኩ፡ ኣብዚ ዘለኽዎ'ውን ኣይምበጻሕኩን ነዚ ዘለኽዎ ደረጃ'ውን ኣይምረኽበክዎን።

*** ሞያኻ በቡሓዱ ክንዘርሓም። ኣብ ምዝዛም ትምህርትኻ ምስ ብጾትካ ኮይንካ ሓንቲ ዕዮ ኣበርኪትካ ኔርካ፡ እታ ዕዮ እንታይ ኔራ?**

- ኣብ ግዜኡ ኣዝያ ቅብልቲ ዕዮ'ያ ኔራ። ዋላ ከም ሰነር ፔፐር ክቐርባ ከለና ብመምሃርና ዒቢ ኣድናቖትያ ረኺባ። እታ ስራሕ ናይ ተም ስራሕ እያ ኔራ። ኣነ ኑቲ ናይ ሶፍትዌር ክፋል ሒዞዮ ኔረ። ስለዚ ምስ'ቶም ናይ ሃርድዌር ክፋል ዝሓዙ ጸቡቕ ምርድዳእን ምክፍፋል ስራሕ ኔርና። እታ ስራሕ ኣብ ማይ-ነፍሒ ኣቕሪብናያ። ብናይ ሃማሙተኤ ኣካየድቲ ተራእያ። ጸቡቕ ተቐባልነት ረኺባ። ኣብ ሳዋ ሓሙሻይ ፈስቲቫል መንእሰያት ክቐርባ በቒዕና። እታ ስራሕ እውን ዕወትቲ ስለ ዝከበረት ናይ ሳልሳይ ደረጃ ሽልማት ክንዕትረላ በቒዕና።

*** ብልክዕ እታ ስራሕ እንታይ'ያ ኔራ?**

- ንሕርሻ ትምልከት'ያ "ኣውቶሞቲክ ኢሪገሽን ሲስተም" እያ ትብል። ዕዮ ሕርሻ ተራኢናዮ ብዙሕ ዓያዪ ጉልበት ዝደሊ ዓውዲ'ዩ። ዘርእካ ክሳብ ኣብ ቆፎኻ ትእትዎ ብዙሕ ሃልኪ ጻዕሪ የድልዮ። ንሕና'ውን ኑቲ ዝተማሃርናዮ ትምህርቲ ኣብ ግብሪ ንምውዓል ኢና ፈቲንና። ኑቲ ኩሉ ጻዕሪ ናይ ሓደ ሓረስታይ ምስ ኮምፒተር ብምትሕሓዝ እቲ ኣህላኺ ዕዮ ሕርሻ ክነቃልሎ ፈቲንና። ብኮምፒተር ተሓጊዙ "ህይሚዲቲ" ናይ'ቲ መሬት እናዓቀነ ማይ ክስቲ ኣሎዎ ዲዩ? ክንደይንታይ ዓቐን የድልዮ? ባዕሉም ንባዕሉም እናተኣዘዙ ካብቲ ዒላ ማይ ስሒቡ ይጭንገኑ። ብተወሳኺ ምስ ሞባይል ብምትሕሓዝ እቲ ሓረስታይ ኣብ ዝኾነ ቦታ ኮይኑ ኩነታት ሕርሻኡ ይከታተል። እቲ መሬት ናይ ምዕጻድን ካልእ ኩነታቱን ድማ ሓበሬታ ክረክብ ከም ዝኽእልን'ያ ኔራ እታ ዕዮ። እዛ ናይ ሞባይል ኣብ'ቲ ግዜ ኣየቕረብናያን ግና ከም ተወሳኺ ዕቤት ወይ ለውጢ ኢልና ሒዝናያ ኔርና። ብዘኾነ እታ ስራሕ ኣብ ተግባር ክትውዕል ተሓቲካ ነበረት ኣለዋ። ድሕሪ እቲ ናይ ሽልማት ኩነታት ብዙሕ ኣይቀጸልናያን።




*** ናብቲ ካልእ ሞያ ክንሰግር። ግራፊክ ዲዛይን። እዚ ሞያ እንታይ'ዩ?**

- ሰፊሕ ዓውዲ'ዩ። ብዘቕለለ መግለጺ

ግና ዕዮ ወዲሱብ ብዘቖለለ መገዲ ንኽሰላሰል ዘኽእል ሞያ'ዩ ክንብሎ ንኽእል ኢና። ንኣብነት ሞባይል ተረኢና ኣብ'ቲ መደወሊ "ኣይኮን" ወይ ምልክት ኣሎ። እዚ ድማ ኑቲ ወሸጣዊ ስራሕ ይሕብረና። ኣብ ቪድዮ'ውን እዚ ናይ "ኣኒመሽን" ኣሎ። ኣብ ጽሕፈት'ውን ከምኡ። ስለዚ ኣብ ብዙሕ ነገራት ዝኣቱ'ዩ።

*** ርእሱ ዝኸኣለ ሞያ ድዩ ወይስ ጽግዕተኛ ናይ ካልኦት'ዩ?**

- ኑብሱ ዝኽኣለ ዓውዲ'ዩ። ንዕኡ ዝምልከት ትምህርቲ'ውን ኣሎ።

*** እሞ ንስኻ ኮምፒተር ኢንጂነሪንግ ኢኻ ተማሂርካ፤ ከመይ ኢልካ ድኣ ኣቲኻዮ?**

- ሎሚ መምህር የብለይን ኢልካ ተማሂረሉ ግዜ ኣይኮነን። መምህር ኣጉዳሲ እኳ ተኾኑ ድሌት ምስ ጻዕሪ ግን ኣጉዳሲ'ዩ። ንኣብነት ኣነ ኣብ ማይ-ነፍሒ ከለኹ ድሌት ኔሩኒ። ሪሰርች ዝተጉብኡ እናንበብኩ ካልኦት ቓላት እናተኸታተልኩ ኣብ'ዚ ደረጃ በጺሐ።

*** ናብ'ዚ ናይ ግራፊክ ዲዛይን ንኽትኣቱ እንታይ'ዩ ደሪኹካ?**

- ኣብ ትምህርቲ ትርእዮ ነገራት ኣሎ። ካብኡ ወጺእ ኢልካ ዝሰርሖ ዕዮታት ክትርእይ ከለኻ ድማ ኣነ'ኸ ትብል። ንኣብነት ማይክሮሶፍት መኣዝዚ ብልሓት ዝብልዎ (ኦፐሬቲንግ ሲስተም) ዝሰርሕዎ ክርእዮ ከለኹ ይምሰጥ። ከመይ ኢሎም ይገብርዎ ኣለ ድማ ይግረም ኔረ። ካብ'ዚ ተበጊሰ ድማ ክጽንዕን ክመልኮን ጀሚረ።

*** ከመይ ዝበለ ሰብ'ዩ ዝመልኮ?**

- እዚ ዓውዲ ተራኢናዮ ሎሚ ኣብ ብዙሕ ነገራት ይኣቱ ኣሎ። ንኣብነት ኣብ ሞባይላት፡ ኣብ ማዕከናት ዜና፡ መዚቃ፡ ፊልም፡ ኣድቨርታይዝ ... ይርኣ'ሎ። ሓንቲ ነገር ደቃቕ ኔራ ሃንደበት ፍርይ ትብል ወይ ሃሳስ ኔራ ትደምቕ ወዘተ ኮይኑ ይቐርብ ኣሎ። ሰብ ስለዝኾነ ህዝቢ'ውን ይፈትዎ'ሎ። ናብ ሕቶኻ ክመጽእ ዝ ክትገብር 'ተፍ'ኤንካ' ናይ ሶፍትዌር መንቀሳቐሲታ ክህልወካ ኣለዎ፡ ከምኡ'ውን ሰፊሕ ክትገብሮ ናይ ኣርት መንቀሳቐሲታ ክህልወካ ኣለዎ። እዞም ነገራት ተለውካ ዕዮ ግራፊክ ዲዛይን ክትኣትዎ ትኽእል ኢኻ።

*** ኣብ ኣስመራ ኣርት ጋለሪ ምርኢት ኣቕሪብካ ኔርካ፤ ኣብ ምንታይ ዘተኮረ'ዩ ኔሩ?**




- ግራፊክ ዲዛይን ምርልድ'ያ ትብል ኔራ። ኣብ ብዙሕ ነገራት ድማ ዘተኮረ'ዩ። ኣብ ፊልም ዝገብርዎ ትሬክስ ኣብ ፖስተር ዝፈጥርዎ ወህደት ሕብርታት፡ ናይ መዚቃ ኣድቨርታይዝን ከመይ ጌርካ ትገብርን ካልእን ምስ ህዝቢ ንምልላይ ዝዓለመ'ዩ ኔሩ።

*** ስርሓትካ ፍልይ ዝበለ'ዩ። ፖስተራትካ ተራኢናዮ ገለ ፍሉይነት ኣለዎም። ንመጽሓት ኣብ ዝሰራሕካዮ ገበር'ውን ልክዕ ከማዚ ኣብ ካልኦት ሃገራት ንዘለዎም'ዮም። ስለዚ ንስኻ እንታይ ፍሉይነት ፈጢረ ኣለኹ ትብል?**

- ኣነ ፈጢረዮ ዝብሎ ፍሉይነት "ፍላት ዲዛይን" ፍኽሰት ዘለዎ ዲዛይንን ምስራሕ'ዩ። ወህደት ሕብሪ ዓይነታት ጽሕፈት'ውን ካብቲ ዘተኣታተኽዎ'ዩ። ከምኡ'ውን ኣብ ናይ ሞባይል ሶፍትዌር ሓድሽ ንገራት ክገብር ይፍትን ኣለኹ።

*** ፍኹሰት ወይ "ሰምፕለሲቲ" ንምንታይ ኢኻ ትመርጾ?**

- ኣብ ዝኾነ ዕዮ ኮምፕሌክስ ተመሪጹ ኣይኮነን። ሰብ ኑታ ዝደሊዮ ቀልጢፉ ክረኽብ'ዩ ዝደሊ። ስለዚ ኣነ ብመገዲ ሕብርታትን ካልእን ተጠቒመ ድሌት ሰብ ኣብ ዝሓጸረ ግዜ ከማልእ እመርጽ። በዚያ ድማ ን"ሰምፕልሲቲ" ዝመርጾ።

*** እንታይ ክትፈጥር ኢኻ ትብህግ?**

- ፈጣር ሓድሽ ምኻን'ዩ ዝብርሃኒ። ስለዚ "ጌም ቸንጀር" ክኸውን ይብህገኒ።

*** ኣብ ዝገበርካዮም ዲዛይናት Nyork ዝብል ሎጎ ኢኻ ክትጥቀም ጸኒሕካ። እንታይ'ዩ ዝውክል?**

- N ንስመያ ትውክል Y ንደርግኣለም ሽም ኣደይ ትውክል። እተን ork ዝብላ ብሕጂ ምስ ህዝቢ ዘላልየን ስለዝኾና ዘይ-ኢትሃገር ንበለን።

*** እሞ ክንዛዘም...**

- ኣነ ውድድር ኣይመርጽን'የ። ምስ ሓደ ሰብ ምውድዳር ማለት ብናቱ ፍጥነት ምጉዓዝ ማለት'ዩ። ስለዚ ካብ ውድድር ምምልላእ ምድግጋፍ እመርጽ። ተተደጋጊፍና ኽኣ ብሉጽ ስራሕ ክነበርክት ንኽእል ኢና። ከምኡ'ውን ደስ ትብለኒ ሓረግ ኣላ፡ ኣብ ኣፖሎ 13 ዘላ "ውድቀት ምርጫይ ኣይኮነን"፡ ኩላትና ንዕጠቃ። ንስድራቤተይ የዕሩኽተይ ድማ ኣብዚ ደረጃ ብናቶም ደገፍ'የ በጺሐ፡ ኣመስግኖም።

*** ኣሃ'ውን ምስእ ዓወት እምነየለኻ። ኣብ ሓድሽ ዕዮኻ ክንራኸብ ድማ ተስፋ 'ንገብር። የቐንየለይ።**

## ሕብረተሰብ መንእሰይ

# ኣብ ምፍ’ንታት ወለዶ ከመይ ኣሎና?

ሳምሶን የሃንስ

ምፍ’ንታት ወለዶ ኣብ ፍሉይ ጆግራፍያዊ ክፋል ዓለምና ወይ ኣብ ውሱን እዋን ታሪኽ ወዲሰብ ወይ ሓደት ባህልታት ሕብረተሰብ ጥራይ ዝርአ ተርእዮ ኣይኮነን። ምፍንታት ወለዶ ደረጃ ምዕባለን ግዜን ብዘየገድስ ክርአ ዝጸንሐን ብሕጂ’ውን ዝርአን ኣካል ምንባር ወዲ ሰብ እዩ። ምፍንታት ወለዶ ዝበል ኣምር ኣብ ባህልና ሓድሽ ቃል እኳ ዝመስል እንተኾነ “ደቂ ለሚ” ዝበል ኣበሃህላ ኣብ ቋንቋና ዝውቱር ኮይኑ ምጽንሑ ምፍንታት ወለዶ ኣብ ሕብረተሰብና ሓድሽ ተርእዮ ከም ዘይኮነ ዝእምት እዩ። ከም ሓቂ’ውን ምፍንታት ወለዶ፡ ወዲ ሰብ ጥርኑፍ ናብራ ብፍላይ ስድራቤትን ኮምን ካብ ዘቛምሉ ዝተስተኣበሃለሉ ማሕበራዊ ተርእዮ ስለ ዝኾነ ምፍንታት ወለዶ ከገርመና ኣይግባእን። ምኽንያቱ ምፍንታት ወለዶ ዘይርአ እንተኾይኑ ምዕባለ ኣይተራእየን’ውን ከሰምዕ ስለዝኽእል፡ ትምህርቲ፡ ቴክኖሎጂ፡ ቁጠባ፡ ለውጢ ኣብ ኣካባቢ፡ ፖለቲካ ወዘተ ምፍንታት ወሎዶ ክኸሰት ዝድርኹ ረቛሒታት እዮም። ስድራቤትን ቦታ ስራሕን ኸኣ ምፍንታት ወለዶ ዝንጸባረቐለን ቀንዲ ምኽናታት እየን። ቀድሚኡ ግን ምፍንታት ወለዶ ከም ኣምር እንታይ ማለት እዩ?

ምፍንታት ወለዶ ኣብ ሞንጎ ቀዳማይን ዳሕረዋይን ወለዶ ዝህሉ ፍልልይ ናይ ኣተሓሳስባ፡ እምነት፡ ጠባይ፡ ኣካባብራ፡ መረዳእታ ብዛዕባ ፖለቲካን መንግስትን ወዘተ ማለት እዩ። ብጸቢብ ኣበሃህላ ኸኣ ኣብ ሞንጎ ወሉድን ወላድን ኣሎ ዝብሃል ፍልልይ ምዝንጋዕ ኣለባብሳ፡ ጾታዊ ዝምድና፡ ጋግ ኣብ መረዳእታ ዓለማውን ሰብኣውን ዛዕባታት ዝኣመሰለ እዩ። ብተሓጺሩ ቅዲ ኣካባብራናን ኣተሓሳስባናን ዳሕረዋይ ወለዶ ካብ’ቲ ቀዳማይ ወለዶ ዝተፈልየ ክኸውን ከሎ ነጸብራቕ ምፍንታት ወለዶ እዩ። “ወለዶኣዊ ሕልና” ዝበሃል ኣምር ንባዕሉ ኣብ’ቲ ማሕበራዊ፡ ቁጠባዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ለውጢ ንምኽሳት ተቓማዲ ናይ ዕድመ መዛኑ ዝተመኮርዎም ሓባራዊ ፍጻሜታት ዘስረጾም ጽልዋ ማለት እዩ። ኣብ ተመኩሮኦም ተመርኪሶም ኸኣ ብዛዕባ ሓርበኛነት፡ ስራሕ፡ ምዕባለ፡ እምነት ወይ መትከል፡ ለውጢ፡ መንፍዓት፡ ሰንፍና፡ ማሃዘት ወዘተ ናቶም መረዳእታ የሕድሩ። ኣብ መንጎ ቀዳማይን ዳሕረዋይን ወለዶ ኣብ ከምዚኣም ዝኣመሰሉ ኣምራት ዝህሉ ጋግ ናይ መረዳእታ እዩ ኸኣ ንምፍንታት ወለዶ ዘምህዶ።

ወለዶኣዊ ምፍንታት ኣብ እዋን ንእስነት ብዙሕ ግምት ካብ ዘይንህበሉ ምኽንያታት ሓደ ምርጫታት ዳሕረዋይ ወለዶ ዝያዳ ንቐዳማይ ወለዶ ስለ ዘጽዓኖ ኮይኑ ይስመዓና። ቀዳማይ ወለዶ ብወገኑ ሰረት ዳሕረዋይ ምዃኑ ስለዝኣምን ኣብ ማሕበራዊ፡ ቁጠባዊ፡ ፖለቲካዊ ዘተኣማምን ባይታ ክገድፈሉ ወሳኒ እጃም ከም ዘለዎ ኣሚኑ ማእዚ ተራ ንኽጻወት ኩሉ ዝኣምነሉን ዝኽእሎን ክገብር የድሊ። ስለ’ዚ ‘ምርጫን’ ‘እምነትን’ ምፍንታት ወለዶ ኪጋዱ ዝቕስቡ ተርእዮታት እዮም። ምርጫን እምነትን ካኣ ብዕድመ ወድሰብ ተጸለውቲ ስለዝኾኑ ብዕድመን ተመኩሮን ዝጸሉ ምፍንታት እተሓሳስባ፡ ድልየት፡ ጥበብ፡ ክእለት ወዘተ ክርአ ግድን እዩ።

እቲ ካብ ወለድኡ ዝፈቐዐ ኑቲ ዳሕረዋይ ወይ ቀዳማይ ወለዶ ብመንጽሩ ጥራይ ዘይኮነ ብዓይኒ ተጠሚቱ ወለዶ ክርእዮ ክፍትን ይግባእ። ምኽንያቱ ኣብ ዳሕረዋይ ወለዶ ነጸብራቕ ቀዳማይ ኣሎ ኣብ ቀዳማይ ከኣ ባእታ ዳሕረዋይ ወለዶ ምህላው ኣይተርፎን እዩ። ንህልው ኩነታት፡ ቴክኖሎጂን ምዕባለን ፡ ናይ ስራሕ ዝምድና፡ ቁጠባዊ መረዳእታ፡ ስድራቤት፡ ብዛዕባ እጃም መንግስትን ሓይሉን ዝህሉ ኣጠማምታ ኣብ ሰንሰለት ናይ ወለዶታት ዝሕቈፉ ‘ምባር ኣብ ሓደ ወለዶ ዱብ ኢሉ ዝርአን ዝግለጽን ኣይኮኑን። ናጽነት፡ ዝርግሐ ትምህርቲ፡ ባህሊ ከተማዊ መነባብሮ፡ መራኸብታት ሞባይልን ኢንተርነትን፡ ሳተላይት ደሽ ከም መዘናግዕን መቕሰም ዓለማዊ ሓበሬታን፡ ክፉቱት ሃገራት ኣውሮጳ ንስደት ኣብ ‘ዚ እዋን ገለ ካብቶም ንቕልጡፍ ወለዶኣዊ ምፍ’ንታት ምኽንያት ኣብ ሃገራት ሳልሳይ ዓለም ክኾኑ ዝኽእሉ እዮም። ንሕና ከም መንእሰያት ውን እዞም ጽልዋታት ኣብ ግምት የእቲና ንኡብረሉ ግዜን መድረኽን ከይንሓደና ንህልውናናን ንሕጋግናን ኣገደስቲ ዝኾኑ ውርሻታት ቀድሚና ዝበሩ ወለዶ ኣለሊና ክንዕቅቦምን ክንማዕብሎምን ዶ ንሓስብ ወይስ ብዱፋት ንዝጽጎም ወይ ከም ዘለዎ ንቕበሎም?

ቀዳማይ ወለዶ ዳሕረዋይ ወለዶ ንኽሕሾ ኩሉ ዝካኣሎ ጌሩ ክንሱ፡ ዳሕረዋይ ወለዶ ንጻዕሪ ቀዳማይ ወለዶ ከም ውህብ ወሲዱ ካብ ሓባራዊ ባህሊ ተፈንቲቱ ብዛዕባ ውልቃዊ ድልየቱ እንታይ ምዃኑን ብኸመይ ቀልጢፉ ይረኽቦን ጥራይ ዝሓስብ ክኸውን ይኽእል። ብኣንጻሩ’ውን ዳሕረዋይ ወለዶ ሓባራዊ መጻኢኡ ከጥጥሕን ማሰናኽላት መድረኹ በዲሁ ውልቃዊ ባህጉ ከስምርን እናጸዓረ ከሎ ኣብ ስድራ ይኹን ኣብ ቦታ ስራሕ ካብ ቀዳማይ ወለዶ ምጉናጽ ዚጋጥሞ ዘሎ ክመስሎ ይኽእል ወይ’ውን ኪጋጥሞ ይኽእል እዩ። ምፍንታት ወለዶ ግን ልዕሊ ኣብ ባይታ ዘሎ ምፍንታት ንተርእዮታት ብእንህሮ ግንዛቤ ዝያዳ ክጸሎ ስለዝኽእል ምብህሃል ወለዶታት ኣገዳሲ እዩ። ምኽንያቱ ምብህሃል ወይ ብሓባር ምዝታይ ንምቅርራብ ወለዶታት መሰረታዊ ስለዝኾነ፡ ምኽንያቱ ንግንዛቤና ኣብ

ተርእዮታት ካብ ዝጸልዉ ረቛሒታት ሓደ ነጥሀልሎ ሓበሬታን ፍልጠትን እዩ። ግዜፍ ጋግ ኣብ ምፍንታት ወለዶ ዝርኣ'ውን ሓደ ካብ ጠንቅታቱ ዋሕዚ ሓበሬታ ካብ ክልቲኡ ወገን ብምውሓዱ እዩ። ከም ሓቂ ግን ቀዳማይ ይኹን ዳሕረዋይ ወለዶ ንሓድሕዱ ክለዋወጦ ዝኽእል ሓበሬታ ኣለዎ። ቀዳማይ ወለዶ ኣብ ቁጠባ፣ ታሪኽ፣ ካልእ ሓፈሻዊ ሞንቋሕቛሕታን ዝሲጋገር ትሕዝቶ ክህልዎ ከሎ፣ ዳሕረዋይ ወለዶ ካኣ ኣብ ስነጥበብ፣ ተክኖሎጂ ዝኣምሰሉ ዓውድታት ዓቢ ጸጋ ኣለዎ። ሓንሳብ ሓንሳብ ግን ቀዳማይ ወለዶ ንዳሕረዋይ ወለዶ ኣብ ዓውዲ ስነጥበብን ቴክኖሎጅን ክመርሖም ይኽእል እዩ። ብኣንጻሩ ውን ዳሕረዋይ ወለዶ ኣብ ቁጠባ፣ ፖለቲካ፣ ታሪኽ ኣማእዚ ሓሳባት ክህልዎ ይኽእል እዩ። ስለ'ዚ ብሓሳባት ምምልላእ ሓደ ካብ ሜላታት ምንካይን ምጽባብን ምፍንታት ወለዶታት ክንወስዶ ንኽእል ኢና።

ስድራቤትን ቦታ ስራሕን ኣዝዮም ኣገደስቲ ምንጭታት ምንባር ስለ ዝኾኑ ብዛዕባ ምፍንታት ወለዶ ክንዛረብ ከለና ዓቢ ኣቓልቦ ክንንብረሎም ግቡእ እዩ። ኣብ ስድራቤትና ብእንኳደና ክዳንን ምንቅስቓስናን ዝጀምር ምዕዶ ወለድን ምርጫና ንምምባር ንጸጎም ምዕዶታትን መጠንቀቕታውያን ጸብራቕ ናይ'ዚ ኣልዒልናዮ ዘለና ዛዕባ እዮም። ግርጭት ምስ ስድራ ኣብ እዋን ብጽሕና ይጅምር ዝበሉ ብዙሓት ናይ ስነ-ኣእምሮ ተመራመርቲ ኣለዉ። ማሕበራዊ እንታይነቶም ብሓሳቦም ዓርኪ መዛናን ዚያዳ ክጸልዉ ዝጀመሩ ሰባት ምስ ዓበዩ ካብ ስድርኦም ፍልይ ዝበለ መለለዩ ክንጸብርቑ ኸኣ ባህርያዊ መስርሕ ክኾውን ግድን እዩ። ዳሕረዋይ ወለዶ ናይ ቅድሚኡ ዝበሩ ወለዶ ኣነብሩን ሂወትን ከም ዕሩፈት ክቕንጥጦ ይደሊ። ቀዳማይ ኸኣ ዘጽናሕናልኩም ውርሻ ብሉጽ ስለ ዝኾነ ኣይንከዩ ኣይወሰኹ ዝዓይነቱ ኣጠማምታ ሒዞም ንሓድሽ ተርእዮታት ክገትእዎ ይፍትኑ። እንተዋሓደ ኻኣ ኣይቅበልዎን። ነዚ ምፍንታት እዚ ንምጽባብ ከም መፍትሒ ዝወሰድ ተበጊሶን ኣገባባትን ኻኣ ሓደ ካብ ቀንዲ ጸለውቲ መልክዕን ትሕዝቶን ምፍንታት ወለዶ ዝወሰኑ ረቛሒታት ይኾኑ።

ኣብ'ዚ ዝመናት ዝጸንሓና መስርሕ ምፍጻም ቃልኪዳንኳ ብዚይካ ሕጻን መርዓን "ዕርክኑት" ዝብል ዝምድና ኣንጻር ጾታ መንእሰያት ከም ቅቡል ወሲድና ነዕልሉ ምህላውና፣ ግዜ ዘንበቡ ወለዲ'ውን ንደቆም "ኣላትካ ድያ፣ ወይ ኣለኪ ደዩ?" ኢሎም ብዛዕባ "ዕርክኑት" ኣንጻር ጾታ ቅድሚ መስርሕ ምእሳር ቃልኪዳን ክሓቱ ምርኣይና ወለዲ ኣብ ጉዳይ መውሰቦ ዝረዓምዎ ባህሪ ውላዶም ከም ዘሎ ዝእምት እዩ። ከም ውጽኢቱ መስርሕ ቃልኪዳን ኣብ መረዳእታ ሕብረተሰብና ሓደ መሳልል ዝምድና ዝበረኸ የምስሎ።

ፍቓድን ድልውነትን መጻምድቲ ምፍላጥ! ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ብዚይካ ብውልቃዊ ምርጫ መንእሰይ እንተዘይ ኮይኑ ን"ዕርክኑት" ኣንጻር ጾታ ክተትርፎ እንተደለኻ'ውን ክተርፍ ዝኽእል ኣይመስለን። ቀዳማይ ወለዶ ኣብ ጉዳይ መውሰቦ ጅግራፍያዊ ኸባቢ፣ ዓጽሚ (ዓሌት)፣ ዊንታ ወለዲ (ፍቓድ ወላዲ ምምላእ) ግዜፍ ኣገዳስነት ክህቦም ከሎ ዳሕረዋይ ወለዶ ግን መብቆል ዓዲ መጻምድቲ፣ ስድራ መቃርብቱ ዝገለጸሉ ማሕበራዊ ኣበሃህላ፣ ወዘተ ንዝምድናኡ ኣብ ፍቕርን ሓዳርን ብተዛማዲ ትሑት ግምት ብምሃብ ብዛዕባ ውልቀ ባህሪ መጻምድቱ፣ ዕቑር ቁጠባዊ ዓቕሚ መጻምዱ (ትምህርታ ወይ ካልእ ምንጪ ኣታዊ ክኾውን ዝኽእል ክእለት ወይ ፍልጠት)፣ ሞያዊ ዝንባሌ፣ ብኣኩዳድናን ኣዘራርባን ዝጸሎ ሚዛን መጻምድቲ ወዘተ እዩ ኣብ ግምት ዝኣቱ። ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ ዝፍጠር



ማሕበራዊ ምትሕንፋጽ፣ ሃገራዊ ኣገልግሎት፣ ስደት፣ ዓውለማ ዝፈጥሮ ጽልዋ ባህሊ ወዘተ ኣዚ ማሕበራዊ ባህሪ ዳሕረዋይ ወለዶ ኣዘዮም ዝጸለዉዎ ኮይናም ይስምዑኒ። እዞም ሕጂ መንእሰያት ዘለና ካብ ወለድና ተፈንቲትናዮ ዘለና ምስ ደቅና ካብና ዝፍንተትዎ ብምውድዳር ብቐልጣፈን ኩርናዓትን ምፍንታትን ዓጸፋ ናትና ክኸውን ምኳኑ ግን ኣየጠራጥርን። እዚ ካኣ ዝኾነ ወለዶ ኣብ ማሕበራዊ ኣነባብራ ብዘይ ምርጭኡ ከኣንግደም ዘለዎ ማሕበራዊ ተርእዮታት ከምዝለዉ ዝእንፍት እዩ፡ ኣብ ቁጠባ ይኹን ፖለቲካ'ውን ማዕረኡ።

ቦታ ስራሕ'ውን ከም ስድራቤት ምናልባት'ውን ልዕሊኡ ምፍንታት ወለዶ ዘጋሃደሉ ምኽና እዩ፡ ሓደ ካብ ምኽንያታቱ ኸኣ ብዘሒ ናይ ሰብ ዕድመን ተመኩሮን ሕንፍጽፋጽ ስለ ዝሕዝ እዩ። ትካላት ሃገርና ከም ኣብነት እንተወሰድና ዝነኣሰ ኣብ ዕድመ ናጽነት ኤርትራ ዝተወልደ ኣባል ሃገራዊ ኣገልግሎት፣ ተወሊዱ እኳ እንተነበረ እዋን መግዛእቲ ዘይዝክሮ ወራር ወያነ ግን ከም ናይ ቀረባ ተዘክሮ ዝዝክሮ፣ መግዛእትን ቃልሲ ኣንጻር መግዛእትን ዘርከበን ወይ ዝተሳተፈን ኣብ እዋን መግዛእትን ናጽነትን ነዊሕ ዓመታት ዝሰርሐ፣ ወዘተ ዝኣመሰለ ኣቃውማ ናይ ወለዶታት ኣለወ።

ኣብ መንጎ እዞም ናይ ዕድመ ምፍንታት ዘለዎም ሰራሕተኛታት ዝህሉ ፍልልይ ናይ ባህሊ ስራሕ፣ ዝንባለ፣ ድልየት፣ ኣተሓሳስባ፣ ትብዓት፣ ፍርሒ፣ ሞያዊ ክእለት፣ ድሰፕሊን፣ ስነ-ምግባር ዝተፈላለየ ክኸውን ከምዝኽእል ኣጠራጣሪ ኣይኮነን። ብዕድመ ንእስ ዝበሉ ብቖጻሊ ሓደሽ መሳርሒታትን ኣገባባት ስራሕን ክዋሃቦም ይደልዩ ይኾኑ፣ እቶም ዝያዳ ዝበልሑ ኸኣ ተበገሶ ወሲዶም ሓደሽ መሳርሕን ኣሰራርሓን ክተኣታተዉ ይጽዕሩን ይሰርሑን። ልዕሊ ኹሉ ባዕላቶም ስራሕ ይፈጥሩ፡፡ እቶም ብተዛማዲ ንውሕ ዝበለ ዝሰርሑ እቲ ዝመለኾዎ ኣገባብ ስራሕን መሳለጥያን ምቅጻል ጥራይ ከዕግቦም ይኽእል። ከም ኮምፒተር ዝኣመሰለ ኣገዳሲ መሳለጥያ ከይተረፈ ኣድማዕነታ ኣብ ሕቶ ከእትውዎ ይፍትኑ፡፡ ኩሉ ዝኽእሎ ኣበርክቶ ክገብር ዝጸንሐ ጉዱም ሰራሕተኛ ኸኣ ሕሉፍ ኣበርክትኡን ብቐዓቱን እናገለጸ ምኽባር ሰዓታት ስራሕ እናናርኣየ ዝኽሰት ለውጢ ጥራይ ክርኢ ይደለ። ይኹን እምበር እዞም ዝተፈላለየ ወለዶ ክውክሉ ዝኽእሉ ሰራሕተኛታት ሓደ ትካል ብጀካ እዚ ፍልልይ ብሓባር ክሰርሑም ዝኽእል ባህሊ ስራሕ፣ ድርኺት ናይ ኣበርክቶ፣ ጠለባት ስራሕ፣ ወዘተ ክህልዎም ከም ዝኽእል ኣጠራጣሪ ኣይኮነን፡ ምኽንያቱ ወለዶታት ካብ ዝሰበርሉ ግዜን ታሪኽን ንላዕሊ ከቀራርቦም ዝኽእል ክውንነት ስለ ዘየሉ።

ዓያዩ ጉልበት ሃገርና ወለዶ ናጽነት ብብዝሒ እናተጸንበሮ ቅድሚኡ ዝነበረ ወለዶ እናኣረገበ ዝኸደሉ መድረኽ ኢና ንኣቱ ዘለና። ከም ውጽኢት ጽልዋ ሓደሽ ዓያዩ ሓይሊ ወለዶ ናጽነት ኣብ ናይ ሸቐለት ባህሊ ሓደሽ ተርእዮ ከምጸእ (ከማዕበል) ምኳኑ ኣመታቱ ንርእዮ ኣለና። ኣብ ክንዲ ደሞዝተኛ ጥራይ ምኳን ንብሰኻ ባዕልኻ ሸቐለት ምፍጣር ከም ሓሳብን ግብርን ክዕቢ እዩ፡ ጽገና ቴክኖሎጂ፡ ግራፊክስ፡ ደረቕን ተንቀሳቓስን ስእሊ፡ ደርፍታት፣ ቪድዮን ፊልምን ምርታዉ፡ ምሸላም ዳስ ገለ ካብቶም ሓደሽቲ ተርእዮታት ሸቐለትን ብስራሕ ናይ ምፍጣር ዓቕሚ መንእሰያት ዝዓብዩ ዘለዉ ዓውድታት እዮም። ብሕጂ ካኣ ኣብ ዝዓበየን ዝሰፍሐን ተዋሳእነቱ ክዛይድ ምኳኑ ኣየጠራጥርን። ቀዳማይ ወለዶ ኸኣ ኣርኢያ፡ መራሒ፡ ኣሰልጣኒ፡ ኣጆኹም ባሃሊ ወዘተ እዩ ዝዓበየ ሓይሊ. ቀዳማይ ወለዶ ልቦና፡ ናይ ስራሕ ተመኩሮ፣ እኳመ ንምግባር ቁሩብ ምኳኑ እዩ። ሕጽረቱ ካኣ ዓቃባውነት እዩ። 'እኳምካ ጥራይ ግበር' ዝብል ኣበሃህላ ዳሕረዋይ ወለዶ ብዙሕ ክሰምዖ ዘይብሃን ቃል ኽኸውን ይኽእል እዩ።

ዳሕረዋይ ወለዶ ልዕሊ ቅድሚኡ ዝነበሩ ወለዶ ብዝዕባ ዝሰርሓሉ ዘሎ ትካል ሓበሬታ ይደለ። ዝያዳ እንተጺዒርካን ተወፊኻን ኣብ ስራሕካ ክትዕወት ኢኻ መርሓ ቀዳማይ ወለዶ ኔሩ፡ ሕጂ ግን ክእለትካን ፍልጠትካን ብቐጻሊ እንተ ደሊብካ ኢኻ ትዓቢ. ቀንዲ መርሓ ዳሕረዋይ ወለዶ ዝኾነ ይመስል፡ ዳሕረዋይ ወለዶ ንዘሰርሑለን ትካላት ቀዲሞም ቴክኖሎጂ፡ ቋንቋ፡ ተዛመድቲ ጥበባት ዝንባሊኦም ዘማልእ ብውልቃዊ ተበግሶኦም ስልጠና ይወስዱ ምህላዎም ሓደ መርኣዪኡ እዩ። እዚ ብልጫ እዚ ኻኣ ኣብ ሕብረተሰብና ሓደሽ ተርእዮ ክፈጥር ጀሚሩ ኣሎ። ምስ ቴክኖሎጂ ብዝዘበርዎ ቀልጢፍ ሌላን ዝመለኽዎ ክእለትን ልዕሊ ኣቦኦም ወይ ምዕባይ ሓዎም ኣታዊታት እናረኸቡ ኣብ ከተማዊ ሂወት ሕብረተሰብና ተራእዩ ብዘይፈልጥ ኣብ ንኡስ ደረጃ ዕድመ ቁጠባዊ ጾር ስድራ ዝስከሙ መንኣሰያት ንርኢ ኣለና፡ ብሕጂ'ውን መንእሰያት ኣካየድቲ ንግዳውያን ትካላት ወይ ካልእ ፖለቲካውን ህዝባውን ስልጣናት ክንርኢ. ምኳና ግድን እዩ፡ መንእሰይ ወይ ሓደሽ ወለዶ ኣዚ ብቑዕ ኽኸውን ግን ንብሱ ብቐጻሊ ክሃንጽ ከሎ ቀንዲ ብእታ ቀዳማይ ወልዶ ዝኾነ ዝጀመርናዮ ምፍጻም፡ ራእይቱዝሎተካ ትዕግስቲ ብቑዕ ምኳን፡ ማዓላ ፍልጠትካን ክእለትካን ሕብረተሰብ ምኳኑ ብምስትብሃል ምስ'ቲ ናይ መሃዝትን ክእለትን ብልጫኡ ኪዩቡተኸ ክጥቀመሉ ይግባእ። ኣብ ውልቃዊ ሂወት ዝዓበየ መግለጺ ድኻም ዳሕረዋይ ወለዶ ሓሳሽነት ይኸውን ስለ ዘሎ ግን ንሓሳሽነት ምቅላስ የድልዮ። ቀዳማይ ወለዶ'ውን ብዛዕባ ወለዶኣዊ ምፍንታት ኩሓሱብ ከሎ ልዕሊ ኣሃዛዊ ዕድመ ዝውንኖ ክእለትን ኑብሱ ብቐጻሊ ንምዕባይ ዝህሉ ኣተሓሳስባ እዩ ዝያዳ ኣገዳሲ፡ ስለ'ዚ ብተርእዮታት ሓደሽ ወለዶ ኪይተገረምካ ቀራብካ ምልዛበን ዓርኪ ውላድካን መሳርሕትኻን ምኳን የድሊ፡ ዳሕረዋይ ወለዶ'ውን ንቅድሚኡ ዝነበሩ ስርሓት ዝያዳ ክማዕብሎን ምቕያር ዘድልዮ ኻኣ ኑቒፉ ክቕይሮ ናብ ቀዳማይ ወለዶ ዝያዳ ክጡበቕ ኣለዎ፡ እንተ ዘየለ ኩሉ መዳያዊ ውርሻኻ ረጥሪጥካ ይምእማኣኒ እዩ ዝበልካዮ ምርጫ ጥራይ ክትወስድን ክትፈጥርን ምፍታን ኣብ ምጅማር ጋእማን ኣቢሉ ዓንቃፊ ግስጋሰ ክኸውን ይኽእል እዩ፡ ምኽንያቱ ምምልላእን ምቅርራብን እዩ ንምፍንታት ወለዶ ሃጓፍ ካብ ምኳን ዝከላኸለሉ።

ምዕባለ ሕብረተሰብ ብቐንዱ ውጽኢት ስጡምን ዘይብተኽን ምልጋብ ድልየታትን ጻዕርታትን ወለዶታት እምበር፡ ብበልሒ ወይ መንፍዓት ሓደ ወለዶ ጥራይ ኣይኮነን ዝረጋገጽ። ስለ'ዚ መጻኢኡ ክበርህን ከውሕስን ልዕሊ ቀዳማይ ወለዶ ንምፍንታት ወለዶ ብትኩርነት ክርእዮ ዘለዎ ዳሕረዋይ ወለዶ እዩ። ምኽንያቱ እቲ ቀዳማይ ወለዶ መድረኻዊ ሓላፍነት ሕብረተሰቡ ፈጺሙ እዩ፡ ኑቲ ቐዳማይ ወለዶ ዘንጸፎ ውርሻ ምምዕባልን ምሕዳስን ግን ዕማም ዳሕረዋይ ወለዶ እዩ፡ ዕማም መንእሰይ!!

# መንእሰያት፡ ኣብ ማዕበል ዘመነ ዓውለማ

ዮሴፍ ሃይለማርያም

ዘለናዮ ግዜ፡ ብዘመነ ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን'ዩ ዝጽዋዕ፡፡ ብዘመነ ኮምፒዩተር ወይ ብዘመነ ዲጂታል'ውን ይጽዋዕ'ዩ፡፡ ንሕጂ ግን ብዘመነ ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ክንጽውዖ ኢና፡፡ እቲ ዝድለ'ውን በዮናይ ዘመን ይጸዋዕ ዘይከውን ኑቲ ዘመን ፈሊጥካ ኣብ ረብሓኻ ምውዓሉ'ዩ፡፡

ብዙሓት ናይ'ዚ ግዜ ሊቃውንቲ፡ ዘመነ ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ብጸላውነቱ እቲ ዝሓየለ ዘመን ምዃኑ ይሰማምዑ፡፡ ብሕጂ'ው ልዕሊ'ዚ ዘመን'ዚ ብኸሉ ወገኑ ንደቂ-ሰብ ክጸሉ ዝኽእል ዘመን ክመጽእ ከምዝይክእል ይምጉቱ፡፡ ካብ'ዚ ተበጊሶም ከኣ፡ እዚ ዘመን'ዚ ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ ይኹን ንመጻኢ ኣብ ሂወት ነፍሲ-ወከፍ ሰብ ኮነ ጽልዋ ከምዝተርፍ ይሕብሩ፡፡ ሕብረተሰብ - ብውልቂ ይኹን ብሃገር ደረጃ - ብዚ ዘመን'ዚ ብጽቡቕን ብሕማቕን ብዙሓየለ ክጽሎ ግድን ስለዝኾነ፡ ነዚ ዘመን ዝምኽት ንቕሓትን ፍልጠትን ክህልዎም ከምዝግደድ ድማ እቶም ክኢላታት የዘኻኽሩ፡፡ ምኽንያቱ፡ ብኣገላልጻ ናይ'ዞም ምሁራት፡ ንቕሓቱ ዘዩበረኸ ሕብረተሰብ ብማዕበል ናይ'ዚ ዘመን'ዚ ክውሓጥ ስለዝኽእል ምዃኑ የብርሁ፡፡

ኣብ'ዚ ዘመነ ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን (ICT)፡ ቀንዲ ተዋሳእቲ መንእሰያት'የም፡፡ ብቐንዱ'ውን እዚ ናይ መንእሰያት ዘመን'ዩ፡፡ መንእሰያት፡ ብትምህርቲን ምርምርን ዓቕሞም ከሐይሉን ኑቲ ብሓያል ጻዕሪ ተጋሂዱ ዘሎ መድረኽ ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ኣብ ረብሓኦም ከውዕልዎን ኣለዎም፡፡ ሎሚ ሳላ ዘመነ ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ኣብ ዝሓጸረ ግዜ ካብን ናብን ዘድሊ ሓበሬታን መልእኽቲን ንምትሕልላፍ ተኻኢሉ ኣሎ፡፡ ዝለዓለ ደረጃ ምዕባለ ብዘቖልጠፈ ምርግጋጽን ንዘለውኻ ዕድላት ብዘቖለለ መገዲ ኣብ ረብሓኻ ምውዓሎምን ተበጺሑ'ዩ፡፡ በዚ ከኣ ሕብረተሰባት ዝተቓለለ መትኣብሮ ክሕልፉ ዕድል ረኺቦም ኣለው፡፡

ኤርትራውያን መንእሰያት ኣብዚ ማዕበል ዘመነ ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ሓምቢሶም ክወጹ እንተደኣ ኰይኖም፡ ኣቓዲሞም ክዓጥቅዎም ዝግብኦ ነገራት ኣለው፡፡ ካብቶም ብዙሓት እዞም ዝስዕቡ ሓሙሽተ ነጥብታት ምጥቃስ ይከኣል፡-

## 1. ግቡእ ኣተዓባብያ ምርካብ

ኩሉ ነገር ካብ ንእስነትካ'ዩ ዝጅምር፡፡ ኣብ ንእስነትካ ዝተዘርኣካ'ዩ ምሳኻ ዝዓቢን ፍረ ኰይኑ እናተመጉቦካ ክትነብር ዘኽእለካ፡፡ ኣብ ግዜ ንእስነቱ ግቡእ ኣተዓባብያ ረኺቡ ዝዓበየ መንእሰይ፡ ከምቲ ድልዱል መሰረት ሒዙ ዝተሃንጸት ቤት ስለዝኾነ፡ ብማዕበል ክናወጽን ብዘመጽእ ውሕጅ ክወድቕን ኣይክእልን'ዩ፡፡ ስለዚ፡ መንእሰይ ካብ ግዚኡ ንእስነቱ ኣትሒዙ ግቡእ ኣተዓባብያ ተኸናኺኑ ክዓቢ ኣለዎ፡፡ እቶም ብቐዳማይ ደረጃ ሓላፍነት ተሰኪሞም ዘዕብይዎ ወለዲ ድማ ነዚ ተረዲኦም፡ ካብ ኣመጋግባ ጀሚሮም፡ ኣብ ትምህርቱ፡ ኣብ ማሕበራዊ ሂወቱን ካልእ ንጥፈታቱን ብግቡእ እናተኸናኸኑ ከዕብይዎ ግዴታ ኣለዎም፡፡ ኣካላዊን ነፍሳዊን ጥዕናኡ ምሉእ ኰይኑ ዝዓበየ መንእሰይ ድማ፡ ቀላሲ ምዕባለ ጉዳእ ርእሱ ብምፍሳን ንኻልኦት ጸቡቕ ኣብነት ይኸውን፡፡ ንዘመጽእ ሽግራት ከም ኣመጻጽእኦም ክገጥምሉ ዝኽእሉ ብስለትን ርእሰ ምትእምማንን ስለዝህልዎ ከኣ ብማዕበል ዘመነ ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ኣይግፋዕን - ሓንበሱ ደኣ ይወጽእ፡፡

## 2. ብኽብረታት ሕብረተሰቡ ምህናጽ

ነፍሲ ወከፍ ሕብረተሰብ ናቱ ክብረታት ኣለዎ፡፡ ሓደ ሕብረተሰብ ቀጻልነቱ ከውሕስን ዝጋጥሞ ጽልዋታት በዳሁን ሓይሉን ክወጽእን እንተደኣ ኰይኑ፡ ክብረታቱ ከዕቅብን ናብ ዝቕጽል ወለዶ (መንእሰያት) ከሰጋግርን ይግባእ፡፡ ስለዚ፡ ሓደ መንእሰይ፡ ኣብዚ ዘለናዮ ዘመነ ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ግቡእ ቦታኡን ተሳታፍነቱን ከውሕስን ምስዛ ብኸቲር ፍጥነት እትጉዓዝ ዘላ ዓለምና ክጓዓዝን ብዘኽእሎ ክብረታት ተሃኒጹ ዝዓበየ ክኸውን ኣለዎ፡፡ እዚ ፍልጠት'ዚ ከኣ፡ ኑቲ ኩሉ ግዜ ብዘመነ ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ዝቐርበሉ ምርጫታት ምስ ክብርታቱ ዝቃዶ ደዩ ኣይኰነን ፈሊጡ ክገጥሞ የኽእሎ፡፡ ክብረታት ሕብረተሰቡ ዘይፈልጥ መንእሰይ ግና ብማዕበል'ዚ ዘመን ክውሓጥ ግዜ ኣይክወስደሉን'ዩ፡፡

ንኣብነት፡ ኣብ ወጻኢ ዝነብሩ ኤርትራውያን መንእሰያት ናብ ዓዶም ብምምጻእ ደዩ ኣብ ዝተፈላለዩ ናይ ምትእኽኻብ ኣጋጣሚታት እናተረኽቡ ምስ ዓዶም ዘለዎም ርክቦት ብቐጻሊ ከዕብይዎ ይረኣዩ ኣለው፡፡ እዚ ከኣ ኣብ ክብረታት ሕብረተሰቦም ዘለዎም ኣፍልጦ ንኸዕብዩን ብዕቡሪ ንኽርድኡን ስለዝሕግዞም ሓያል ኤርትራዊ ስነ-ኣእምሮኣዊ ኣቃውማ ንኽውንኑ የኽእሎም ኣሎ፡፡ ኣብቲ ዝነብርዎ ሃገር ኣንጻር ክብረታቶም ንዘገጥሞም ማዕበል ኣብ ምግጣሞን ኣብ ምምኻትን ይድግፎም ጥራይ ዘይኰኑ፡ ተሳታፍነቶም ኣብ ህንጸትን ምዕባለን ሃገሮም'ውን ልዑል እጃም ክህልዎም ይገብር፡፡ ብተመሳሳሊ ኣብ ውሽጢ ሃገር ዘለዉ ኤርትራውያን መንእሰያት'ውን ክብረታቶም ንምዕቃብ ዘካይድዎ ዘለዉ ጻዕሪ ውጽኢቱ ኣብ ምውሓስ ሃገርን ኣብ ምምኻት ውዲታት ተጻባእቲን ተራእዩ'ዩ፡፡ ኣብ ህንጸትን ልምዓትን ሃገር 'ቅድም ንሃገረይ' ኢሉ ብተወፋይነትን ብጅግንነቱን ዝዋሳእ ዘሎ ከኣ፡ መርኣያ ምዕቃብ ክብረታቱ'ዩ፡፡ ስለዚ፡ ኩልና ኤርትራውያን መንእሰያት ኣብዚ ዘመነ ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን እዚ እጃም ክህልወና እንተደኣ ኰይኑ፡ ክብረታትና ዝዓቀብና ክንከውን ይግባእ፡፡

ብተወሳኺ ጉድኒ-ጉድኒ'ዚ፡ መንነትካ ምፍላጥ - ዝሓለፈ ታሪኽን ጅግንነትን ምርዳእ፡ ንማዕበል ዘመነ ሓበሬታን መራኸቢታት

ቴክኖሎጂን እትገጥመሉ ካልእ መሳርሒ'ዩ። መንነትካ ምፍላጥ ማለት መንነት ሕብረተሰብካ ምፍላጥ'ዩ። እዚ ከኣ ካብይ ከምዝመጻእካን ናበይ ኢኻ ኸ ክትከይድ ዝድለ ዘሎን ጸቡቕ ኣፍልጦ ምህላው'ዩ። ካበይ ከምዝመጻ ዘይፈልጥ ሰብ ናበይ ከምዝኸይድ'ውን ኣይፈልጥን'ዩ። ናበይ ከምዝኸይድ ዘይፈልጥ ድማ ኣበይ በጺሑ - ተዓዊቱ ደዩ ኣይተዓወተን - ስለዘይፈልጥ፡ ኣንፈቱ ክስሕት ግድን'ዩ ዝኸውን። ስለዚ ጉዕዞ ቅድሚ ምጅማርካ ካበይ መጺእካ ናበይ ከምእትኸይድ ምፍላጥ መሰረታዊ ነገር'ዩ። መንእሰያት ኤርትራ ድማ ነዚ ነቒሖምሉ'ኳ እንተለው፡ ንዘይዳ ጸላውኑትን ንቑሓትን ግን ሕጂ'ውን ኣብ ምዕቃብ ክብረታቶም ክንሕይሉን ከም ሕብረተሰብ ንዘለዎም ታሪኽን መንነትን ብግቡእ ኣብ ምፍላጥ ክብርትዑ መድረኹ ዝጠልቦ'ዩ። በዚ ድማ፡ ብማዕበል ዘመን ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ከይተወሓጡ ጸላውኖም ክዓዝዝ ይኽእል።

3. **ሓድነትን ፍቕርን ዘማእዝሩ–**

ምስ ኑበሱን ብጹቱን ሓድነትን ፍቕርን ዘይብሉ መንእሰይ ምስ ማዕበል ዘመን ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ተረጺሙ ክሰዓር ግድን'ዩ። ስለዚ፡ ኣብዚ ዘመንዚ ንሓደ ዕላማ እናመረሸ ሓድነትን ፍቕርን ቅናቱ ወይ ማእገሩ ክኸና ኣለወን። ምኽንያቱ፡ ሓድነት ፍቕርን ኣብ ዘለዎ፡ ኣብኡ ጅግንነት ኣሎ። እቲ ምንታይ፡ ጅግንነት ብዘይ ሓድነትን ፍቕርን ኣይመጽእን'ዩ። ሰውራ ኤርትራ'ውን ኣብ ዓለም ውሑድ መዳርግቲ ጥራይ ዘለዎ ቅያን ጅግንነት ፈጺሙ ክዕወት ዝኸኣለ ብዘለበሮ ሓድነትን ፍቕርን'ዩ። ስለዚ፡ ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ኣብ ጉዕዞ ምህናጽ ኑበሶምን ሃገሮም ሓድነትን ፍቕርን ተቐኒቶም ክጉዕዙ ዘመኑ ዝጠልቦ'ዩ። ንዘመጽእ ማዕበል ዘመን ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ብውልቂን ብእኩብን ክገጥምዎን ኣብ ረብሓኦም ከውዕልዎን ከኣ ኣይእገመን።

4. **ትምህርቲ ዝጸገቡ–**

ዘለናዮ ዘመን ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ብትምህርቲ'ዩ ተበጺሑ - ባዕሉ ዝመጸ ዘመን ኣይኮነን። ቡቶም ንግዜኦም ብጸቡቕ ዝተጠቐምሉ መንእሰያት'ዩ ኑቲ ቅድሚኡ ዝነበረ ዘመን ስዒሩ መድረኽ ተቐቢሉ። ነዚ ዘመን ንመጻኢ ሒዞሞ ዝቕጽሉ'ውን እቶም ብትምህርቲ ዝጸገቡ መንእሰያት'የም ክኾኑ። ትምህርቲ ዘይጸገቡ መንእሰያት ግና ኣብዚ ማዕበል ዘመን ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ቀዳማይ ኢድ ክህልዎም ኣይክእልን'ዩ። ናይ ለውጢ ሃዋርያ ክኾኑን ንቕድሚት ክውንጨፉን ዓቕሚ ኣይክእሉን'የም። ስለዚ፡ ትምህርቲ መሳርሒ ዘመን ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ካብ ኩሉ መንእሰያት እኹል ፍልጠት (ትምህርቲ) ናብ ምቕሳም ልዑል ኣቓልቦ ክጉበሩ ኣማራጺ ዘይብሉ'ዩ። መንእሰያት ኑቲ ዝበዝሐ ኣካል ሕብረተሰብ ዘቖሙ ከም ምኳኖም፡ ብትምህርቲ ዝጸገቡ ምስ ዝኾኑ ብእኡ መጠን ተራኦም ዝላየለ ይኸውን፣ ተጠቃምቲ ዘመን ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ክኾኑ'ውን ብቕዓት የጥርዩ።

5. **ሃገራውነት ዝወሓ–**

ሓደ መንእሰይ ብዘይ ሃገር እዞም ክንጠቕሶም ዝጸናሕና ኣርባዕተ ነጥቢታት ክውንን ኣይክእልን'ዩ። ምኽንያቱ፡ ሃገር ምስ እትህሉ ጥራይ'ዩ፡ ብግቡእ ተኸብኪቡ ክዓቢ፡ ክብረታቱ ክዕቅብ፡ ሓድነቱን ፍቕርን ከደልድልን ዘለዓለ ዕድል ትምህርቲ ክረክብን ዝኽእል። ብዘይ ሃገር ግን ክብረት ስለዘየለ፡ ተጸቂጡ'ዩ ዝነበር። ብዘይ ሃገር ክብረት ከምዝየለ ኤርትራውያን መንእሰያት ኣንዳዕዲያም ይፈልጡ'የም። ትርጉም ሃገር ስለዝርድኡ ድማ ሃገራውያን ይኾኑ። ሃገራዊ ምኳኑ ንሃገርካ ምፍቃርን ንዓደይ በሃሊ ምኳንን'ዩ። ብዘይ ሃገራዊነት፡ ኣብ'ዛ ሓሶት ሓቂ መሲሉ ዝረኣየላ ዓለም መንነትካ ዓቂብካ ክትነብር ኣጸጋምሚ'ዩ። ስለዚ ንሃገሩ ዘፍቅርን ንዓደይ ዘይብልን መንእሰይ፡ ብቕልውላው መንነት እናተሳቐየ ብማዕበል ዘመን ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ክናወጽ ግድን'ዩ። ስለዚ፡ ቡቶም ንመንነትካ ዝብልሉ ብመራኸቢታት ቴክኖሎጂ መዓልታዊ ዝዝርግሑ ናይ ሓሶት ወረታት ኣንፈትካ ከይትስሕት፡ ሃገራዊነትካ ዝበረኸ ክኸውን ይግባእ። ንሱ ሓሶት'ው ንቕሓት ስለዝፀምኩ፡ ብዞዕባ ሃገራዊነትካ ዝበረኸን ንቕሓት ምስ እተዕቢ፡ ብሓሶት ኣይትታለልን፡ ጃህ ሱ-ኣእምሮኣዊ ኩናት'ውን ኣይትኸውንን።

ንምጥቕላል፡ መንእሰያት ኤርትራ ተረኺቡቲ ሕድሪ'የም። ብሕድሪ ዝመጸት ሃገር ስለዘሎቶም ነዛ ሃገር ሕድሪ'ዚኣ ምዕቃብን ምምዕባልን ሓላፍነቶም'ዩ። ነዚ ሓላፍነት'ዚ ኣብ ምዕራፉ ኩብጽሕዎ እንተደኣ ኩይኖም ግን ኣብ ውሽጢ ማዕበል ዘመን ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ከምዘለዉ ተረዲኦም፡ ብእኡ ንኸይውሓጡ ነቶም ኣብ ላዕሊ ዝተጠቐሱ ዕጥቅታት ክዓጥቅዎም ይግባእ። ማዕበል ዘመን ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን'ውን ሓንቢሱ ንዘኽእል መንእሰይ መሳልል ቅልጡፍ ምዕባለኡ'ዩ።

# ፍቕሪ ብዝተፈላለዩ ኣጠማምታ

ሃብቶም እዮብ

**ፍቕሪ ብዓይኒ ስነ-ቀመም**

ኣከርማን ዝተባህለ ምሁር ኣብ ኣካላትና ዝርከቡ ሆርሞናትን ቀመማትን ኣገደስቲ ሰረት ፍቕሪ ምዃኖም ይገልጽ። ንኣብነት ሆርሞን ኦክሲቶክሲን ከም እተሓቛቖፍ፡ ሓድሕድ ከም እትተኣሳሰር ናይ ምግባር ዓቕሚ ከም ዘለዎ ይዛረብ። በዚ ኸኣ "ኣተሓቛቛፊ ቀመም" ተባሂሉ ይጽዋዕ።

ንኣካላት ኣደ ከም ዝጨባብጥ ጌሩ ንዉሉዳ ንኽተጥብዎ ድርኺት ዝፈጥረላ ቐመም'ውን እዚ ኦክሲቶክሲን'ዩ። ምስ ዓበና እዚ ኦክሲቶክሲን ዝተባህለ ሆርሞን ኣብ ኣንጻር ጾታ ፍትወትን ፍቕርን ኣብ ምልዕዓል ዝለዓለ ተራ'ውን ይጻወት'ዩ።

ኦክሲቶክሲን፡ ደቂ ኣንስትዮ ካብ ደቂ ተባዕትዮ ንላዕሊ ስምዒታዊ ሓላፍነት ንኽህልወን ተራ ይጻወት። በዚ ከይኮና ኣዴታትናን ኣሓትናን ዝያዳ ሓብሓብቲ ዝኾና። ኦክሲቶክሲን፡ ፍቑራት ከም ዝተሃራረፉን ብፍትወት ሓድሕድ ከም ዝቃጸሉን ይገብር።

ካልእ'ውን ፐኒይለትይላሚን ዝተባህለ ቐመም ኣሎ። እዚ ካብ ሓንጎልና ናብ ደም ዝጭንጓዕ ቀመማዊ ባእታ'ዩ። እቲ ዝጭንጓዕ ዓቐን ፐኒይለትይላሚን ኣዝዩ እንተ ድኣ በዚሒ ዝለዓለ ስምዒት ፍቕሪ ከም ዘሎ ከረድእ እንከሎ፡ ውሑድ እንተ ኾይኑ ግን ትሑት ወይ ድኹም ስምዒት ፍቕሪ ከም ዘሎ የረድእ። እዚ ቀመምዚ ልክዕ ከም ኮከይንን ካልኦት ሓሸሳት ወይ ቀመማትን ኣለዓዒሊ(ኣነቓቓሒ) ጠባይ ኣለዎ። ከምዚ ዓይነት ስምዒት ፍቕሪ ኣብ ሓደስቲ ፍቑራት ዝያዳ ይርአ።

**ፍቕሪ ብዓይኒ ፍልቀት**

**(evolutionary point of view)**

እዚ ክልሰ ሓሳብ እዚ፡ "ፍቕሪ ኣዝዩ ዘገም እናበለ መሰርሕ ሓልዩ እዩ ዝፍጠር" ይብል። ኣብ መንጎ ሰድራን ዕሸል ውላዶምን ዝርአ ፍቕሪ እቲ መሰረታዊ ፍቕሪ'ዩ። እቲ ዝለዓለ ደረጃ ፍቕሪ ድማ ህጻን ወዲ ኣርባዕተ ዓመት ክሳብ ዝመልእ ኣብ ዘሎ እዋን ይኸውን። ኣብዚ እዋንዚ ኣብ መንጎ ብዙሓት ተጸመድቲ ገለ ምፍሕፋሓት ይፍጠር'ዩ። ሙብዛሕትኦም ሓደ ወሊዶም ናብ ፍትሕ ዝምርሑ መጻምዲ ኣብዚ ክሊ ዕድመ ናይ ዉልዶም ምዃኑ ክኢላታት ይዛረቡ። ካልኣይ ዉላደ እንተ ኣሰዒቦም ግን እቲ ኩነታት ከም ዝሃድእ ይገልጹ ። እንተ ኾይኑ እቲ ሓድሽ ዝተወለደ ቘልዓ ኣርባዕተ ዓመት ኣቢሉ ምስ መለአ እቲ ግጭት ሓይሊ ደሊቡ ከም ዝደግስ ወሲኹም ይገለጽዎ። ከምዚ እናበለ ድማ ብዘገምታ ይቕጽል። በዚ ምኽንያት ከኣ'የ'ም ብዙሓት ፍቑራት ካብ ኣብ ቀዳማይ ውላዶም ኣብ ካልኣይ ዝያዳ ገርጨውጨው ዝብሉ። ኣቦታትና ንኸምዚ ዝበለ ኩነት "ሰለስተ ዝርእሳ ሰበይትን ሰለስተ ዝርእሳ ኣድግን ሓደ'የን። እቲኣ ሱብኣይ እቲኣ ዝብኢ ኣይፈርሃን" ብምባል ይገልጽዎ።

**ፍቕሪ ትምህርቲ'ዩ**

ገለ ክኢላታት ስነ-ልቦና ፍቕሪ'ውን ኣብ መስርሕ ህይወት ኢና እንመሃሮ ይብሉ። ከም ኣበሃህላኦም ፍቕሪ ምሳና ዘውለድ ስምዒት ዘይኮነስ ካብ ሰባት ንዝመጸና መልእኽቲ ብእንህቦ ግብረ መልሲ'ዩ ዝምዕብል። ንኣብነት ወድን ጓልን ምስ



ተራኸቡ፡ ሓድሕዶም ፍሸኽ ይበሃሃሉ፡ ተቐራሪቦም ክተናኸፉን ከዕልሉን ይደልዩ፡ ሓደ ኑቲ ሓደ ጽቡቕ ነገር ወይ የሕጉሰ ኢሉ ዝገመቶ ይገብረሉ። እዝን ወዲ ከምዝን ድማ ስምዒት ፍቕሪ የለዓዕል።

ኣብ 1998 ኣብ ልዕሊ ደቂ ኣንስትዮ ኣብ ዝተገብረ መጽናዕቲ፡ እቲ ቀንዲ ስምዒት ፍቕሪ ዘለዓዕል ረቛሒ እወታዊ ጠባይ/ ኣካይዳ ምዃኑ ተረጋጊጹ። ኣሉታዊ ጠባይ ወይ ኣካይዳ ግን ሃሳዪ እዩ። ንሓድሕድ ዘኰቓቕፉ ወዲተባዕታይን ጓለንስተይትን ክፉቐኑ ዘለዎም ተኽእሎ ኣዝዩ ጸቢብ'ዩ። መጻምድቲ ኣብ ጉዕዞኦም ደስ ዝብሎም ጠባይ ናይ ካልኣዮም እናረኸቡ እንተ ኸይዶም ፍትውቶም እናበረኸ ይኸይድ። ስለዚ ፍቕሪ ኣብ መስርሕ ካብ ኣንጻር ጾታ ብእነርእዮ መልሰ ግብሪ እንመሃሮ እምበር ብተፈጥርኡ ምሳና ዝውለድ ኣይኮነን። ጽቡቕ ግብረ-መልሲ ንዝሃበና ነፍቅሮ። ንዘይሃበና ግን ኣይነፍቅሮን። ንሱ'ውን ከምኡ።

**ፍቕሪ ብሳይኮ-ጾታ**

ክልሰ-ሓሳብ ሳይኮ-ጾታ፡ ኣብ ሳይኮሎጂያውን ጾታውን ዛዕባታት ይግደስ። ሳይኮጾታ ንፍቕሪ "ኣብ

ውሽጥና ተዓቢጡ ኣብ ዘሎ ተፈጥሮኣዊ ጾታዊ ድሌት ይነቅል" ብምባል ይገልጾ። ሲግማንድ ፍሩድ ዝተባህለ ሊቅ ከም ዝሕብሮ "ፍቕሪ ሓደ ሰብ ብማሕበራውን ካልእን ምኽንያታት ናይ ሕብረተሰቡ፡ ኽንገልጾ ንዘይክኣለ ድጉል ናይ ጾታዊ ርክብ ባህጉ ከርውየሉ ዝባህን ዝምድና'ዩ። ስምዒት ፍቕሪ በዚ ምኽንያት'ዩ ዝለዓል።" እዚ ሊቅ ከም ዝበሎ ዝኾነ ማሕበራዊ ማሕንቖታት ኣብ ዘይብሉ ሕብረተሰብ (ideal society) ሰባት ትርእኢይ ኣብ ዘበሉ ኣጋጣሚ፡ ሽዑ ንሽዑ ምተፋቐሩ። ተፋቒሮም ምተመርዓዉ'ሞ ጾታዊ ርክብ ምፈጸሙ። እንተኾነ ሰባት ማሕበራዊ ሕግታት ወይ ግዴታታት ሕብረት-ሰብ ከማልኡ ኣለዎም። በቲ ሕብረት-ሰባዊ መስርሕ ሓሊፎም ሕጋዊ ዝምድና ክሳብ ዝፈጥሩ ዘሎ ግዜ ንስምዒታት ፍቕሪ የማዕብሎ/ የዕብዮ። ብኣበሃህልኡ ፍቕሪ ድሕሪ መርዓ ይመውት'ዩ። ምኽንያቱ መንቀሊ ረቛሒ ዝኾነ ክቱር ድሌት ጾታዊ ርክብ ስለ ዝዕገስ።



ሚሳላዊ ስእልን ፍቕርን

ቲዮደር ረይክ ዝተባህለ ተመራማሪ "ፍቕሪ በይንኻ ብምኳንካ ብዘፍጠር ጽምዋ ወይ ምስ ኑብስኻ ዕግበት ኣብ ዘይምህላው ዝነቅል ስምዒት'ዩ" ይብል። ስለዚ ድማ ሰባት ነዚ ጸገማት ክፍውሱ ዝኽእል ኢልና እንግምቶ ሰብ ኣብ ኣእምሮና ንስእል። ንዕኡ ብምርካብ ጸገማትና ዝፍወስ ወይ ሕጉሳት ከም እንኾውን ስለ እንኣምን ኣብ ምንዳዩ ኣይነዕርፍን። ብኻልእ ኣበሃህላ ፍቕሪ ንሕልማዊ/ሚሳላዊ ኣፍቃሪኻ ኣብ ካልእ ሰብ ኩተንጸባርቖ ክትፍትን እንከለኻ'ዩ።

ንኣብነት ሓፋር፡ ልኡም፡ ጽግዕተኛ ኢኻ ንበል። ንስኻ ከኣ ዘይሓፍር፡ ንጡፍ፡ ኑብሱ ዝኽእል ምኳን'ዩ ድሌትካ። ብኣበሃህላ ቲዮደር ረይክ ነዚም እትደልዮም ዘለኻ መምዘኒታት ምስ ዘማልአ ሰብ ኣብ ፍቕሪ ናይ ምጥሓል ዕድልካ ልዑል'ዩ።

ደቪድ ልዊስ ዝተባህለ ተመራማሪ ንመጽናዕቱ ዝሓጸዮም ሰባት ዝፈትውዎን ዝጸልእዎን ባህሪ ናይ ሰባት ክዘርዝሩ ሓቢርዎም። እዚ እቲ ሓቀኛ ባህሪኦም'ዩ። ብድሕሪኡ ልዊስ "ኣባኹም ዘየለ ግን ክትውንንዎ እትደልዩ ጽቡቕ ባህርያት ሰባት ዘርዝሩለይ፡" ኢልዎም። እዚ ድማ ባህሪ ናይቲ ሚሳላዊ/ሕልማዊ ኢሎም ኣብ ሓንጎሎም ዝቐረጽዎ ሰብ'ዩ። ካልእ ግዜ (ኣዘንጊዑ ምኳኑ'ዩ) ባህርያት ናይቲ ዘፍቅርዎ ወይ ኣፍቃሪኦም ክኸውን ዝምነይዎ ክዘርዝሩ ሓቲትዎም። ኣብ መወዳእታ መጽናዕቱ ሰባት ምስቲ ሚሳላዊ ኣፍቃሪኦም ዘመሳሰል ባህሪ ንዘለዎ ሰብ ከም ዘፍቅሩ ደምዲሙ። ሰባት ኣብኦም ንዘየለ ግን ከኣ ጽቡቕ ባህርያት ንዘለዎ ዝመርጽሉ ምኽንያት፡ ንሱ ሃጓፉቶም በቲ ጽቡቕ ዝብልዎ ባህርያቱ ክሽፍኖሎም ስለ ዝሓልሙ'የም።

ፍቕሪ ብስነ-ህላወ(ontology)

ስነ-ህላወ ብዛዕባ ምህላው ዝግደስ ሓደ ጨንፈር ናይ ፍልስፍና'ዩ። ኣብ ስነ-ህልውና ዝግደሱ ሰባት፡ ፍቕሪ ኣብ ምንባርና ወይ ኣብ ህይወትና ምሉእነት ኣብ ዘይምህላው ዝበገስ ስምዒት ብምባል ይገልጽዎ። ምሉእነት ዝርከብ ብህላወ ኣንጻር ጾታ ምኳኑ ከኣ የስምሩሉ።

ስለዚ ፍቕሪ፡ ጓለንስተይቲ ምስ ምቃል ጉና (ወዲ ተባዕታይ)፡ ወዲ ተባዕታይ ድማ ምስ ምቃል ጉኑ(ጓለንስተይቲ) ሓደ ምኳን ብዘንቀሎ ባህጊ ፍቕሪ ይምዕብል። እዚ ባህጊ ክውን እንተ ኾይኑ ምሉእነት ናይ ስምዒት ይህሉ። ፍቑራት ሕጉሳት ኣብ ዝኾንሉ ምኽንያት ሓደ ምሉእነት ስለ ዝስምዖም'ዩ።

ፍቕርን ውሕስነትን

ገለ ክኢላታት ከም ዝብልዎ እንተ ኾይኑ ዝኾነ ሰብ ምስ ካልእ ሰብ ዝምድና ክፈጥር ክቱር ባህጊ ኣለዎ። ምኽንያቱ ንበይኑ ምኳን ውሕስነት ኣይፈጥረሉን፤ ወይ ውሕስነት ኣይስምዖን። ምስ ካልኦት ሰባት ዝምድና ምህላው ማለት ንቐጻልነትካ ውሕስነት ምፍጣር'ዩ። ነዚ ኣበሃህላ ንምድራዕ፡ ሓደ ዕሸል ኣብ ኣዲኡ ወይ ሓብሓቢቱ ብሓይሊ ምስ እትፈልዮ ዘርእዮ ግብረ መልሲ ከም ኣብነት የቕርብዎ። እቲ ህጻን ብዘተኻእሎ መጠን ናብ ኣደኡ ክምለስ ፈንጠርጠር ይብል፡ ይበኪ፡ ተቓውሞኡ የስምዕ።

እቲ ዕሸል ናብ ኣደኡ ምስ ተመልሰ ናይቲ ተፈልይዎ ዝጸንሐ ንኣደኡ ኣጥቢቑ ይሓቑፋ፡ ጸኒሑ ዓይኒ ዓይና ይርእያ፡ ፍሽኽ'ውን ይብላ።

እዚ ተርእዮ ኣብ ህጻን ጥራይ ዘይኮነ ኣብ እኹላት ሰባት'ውን ዘጋጥም'ዩ። መጻምድትና ወይ ኣፍቃሪና ብኣካል ከይርሕቀና፡ ኣብ ጥቓና ወረ ምሳና ክህሉ ንደሊ። ኣፍቃሪና ኣብ ጥቓና እንድሕሪ ሃልዩ ውሽጣዊ ቅሳነት 'ውሕስነት' ይስምዓና። ንኣፍቃሪና ልክዕ ከምቲ ሓደ ህጻን ንወላዲቱ ዝጥምታ ዓይኒ-ዓይኑ ንጥምቶ፡ ተፈልዩና እንተ ጸኒሑ ኣጥቢቕና ንሓቑፎ፡ መምስረኣናዮ ድማ ፍሽኽሽክ ምባል ኑበዝሕ።

ሰብ እንተ ኣፍቂሩ ናብ ቈልዓ'ዩ ዝቕየር ዝበሃልሲ ዋዛ ጥራይ ኣይኮነን።

# ሕጉስ ሓዳር ኣብ ምምራሕ ዝሕግዙ ነጥብታት

እዛ እትስዕብ ሓጻር ዓንቀጽ፡ ብቐንዱ ኑቶም ሓዳር ዝመስረቱ'ሞ፡ ኣብ ጉዕዞ ሓዳሮም ግን ምስናይ ዝሰኣኑ መጻምዲ ምኽሪ እትልግስ'ያ። ይኹን'ምበር፡ ናብ ሓዳር ገጾም ኣብ ምስጓም ዝርከቡ መንእሰያት'ውን፡ ነቒሖምሉ ንኽጸንሑን ስለ እትሕግዞም፡ ክጥቀሙላ ኣይጽላእን።

1. ***ደረጃ ቋንቋኻ ምዕባይ፦***

"ሰብ ዝዘርኦ'ዩ ዝዓጽድ'' ይብሃል'ዩ። ሰብ ግን እንታይ'ዩ ዝዘርእ? ብምንታይ'ዩ'ኸ ዝዘርእ? ዝብሉ ክልተ መሰረታውያን ሕቶታት ምምላሽ ክድሊ'ዩ። ብቐጥታ ናብ'ቲ መልሲ ክንኣቱ፡ ሰብ ቃላቱ'ዩ ዝዘርእ። ነቲ ዝዘርኦ ቃላቱ ድማ ግዜ ሓልዩ ይሓፍሶ። ግሩም ወይ ንኽትሰምዖ ባህ ዘብል ቃላት ዘዘርአ ሰቡ፡ ኣብ ሂወቱ ከምኡ ይዓጽድ፡ እቲ ሕማቕ ቃላት ዝዘርአ ድማ ከምታ ዝዘርኣ ይዓጽድ። እዚ ዘይቅየር ናይ ወዲ-ሰብ ተፈጥሮኣዊ ሕጊ ብምኻኑ፡ እንታይ ዓይነት ቃላት ኢና ንዝርእ ዘለና ክንጥንቀቕ ጥራይ'ዩ ዘለና። እቲ ምንታይ፡ ብቓላትና ኢና እንምዘን። ብምንታይ'ዩ ዝዘርእ ንዝብል ድማ፡ እቲ ዝበዝሐ ብኣፉ'ዩ ዝዘርኦ። እቲ ዝተረፈ ከኣ ብተግባሩ ይዘርኦ። ስለዚ፡ ቃላትና ጥራይ ዘይኮነ ክንሕሉው ዘለና፡ ተግባርና'ውን ፍረ ኩይት ስለዝሕፈስ ክንጥንቀቐሉ ኣለና።

ክኢላታት ስነ-ልቦና፡ "ኣብ ሓዳር፡ ካብ ብዙሕ ገንዘብ፡ ብሰሉል ኣእምሮ (ጥዑም ዘረባ) ይምረጽ'' ይብሉ፡ ኣብ ልዕሊ መጻምድኻ ሕማቕ ቋንቋ ንዘይምውጻእ ንኽመኽሩ። ስለዚ፡ ሂወት ሓዳርካ ንምልዋጥ፡ ካብ ሎሚ ጀሚርካ፡ ምስ መጻምድኻ ኣኽብሮትን ተስፋኻ ዘበርኽን ቋንቋ ደኣ ተጠቐም። እቶም ክኢላታት ኣስዒቦም፡ ውርዙይ ቃላትን ቋንቋን ዝዘረብ ሰብ፡ በሊሕ ኣእምሮን ምስትውዓልን ዘለዎ ምኻኑ ይገልጹ። ዘይውርዙይ ወይ ሕማቕ ቋንቋ ዝዛረብ ሰብ ግን፡ ኣእምሮኣዊ ብልሑ ትሑት ምኻኑ ንማንም ዝተሰወረ ኣይኮነን። መን ካባና'ዩ እሞ፡ ደረጃኡ ዘይሓለወ ቃላት ክዛረብ እንክሎ ንኽንሰምዖ ባህ ዝብሎ? ፍጹም የለን። ምኽንያቱ፡ ሰባት ብቓላቶም መዚንና ኢና ንቐርቦም ወይ ንርሕቆም። ስለዚ፡ ሕጉስ ሓዳር ክሕልፉ ዝደልዩ መጻምዲ፡ እቲ ምርጫ ናቶም ስለዝኾነ፡ መዓልታዊ ጽቡቓትን ረዚንቲን ቃላት እናተጠቐሙ ተስፋን ሓጎስን ክሰናኸቹ ይግብኦም።እቲ ዝድለ ቀሎ ጥጥቀ ቃላት ናይ ምዝራብ ባህሪ ቀስ ብቐስ ከምዝውገድ ምግባር እንተዘይኮኑ፡ ደረጃ ብስለት ኣብ ቋንቋኻ/ኣዘራርባኻ ምስ ግዜ ዝዓብን ዝረዝንን እዩ።

2. ***ኣኽባሪ ምኻን፦***

ኣቦዋት እንክምስሉ፡ "ክቡር ሰብ ክቡር ሓሳብ ይሓስብ፣ ኣብ ክቡር ነገር ድማ ይጸንዕ፣ ሕሱር ሰብ ግና . . .'' ይብሉ። እንህቦ ኣኽብሮት መግለጺ ልቦናና ወይ ዕሽነታና ምኻኖም ርእሰ-ግሉጽ'ዩ። ስለዚ፡ መጻምዲ ኣብ በይኖም ይኹን ኣብ ቅድሚ ሰብ ኣኽብሮቶም ክገላለጹ ይግባእ። ክዘናጠሉን ክወራረዱን ኣይግባእን። ምዝንጣል በዓል ቤትካ ወይ በዓልቲ ቤትካ ክውገድ ዘለዎ መንሽሮ ፍቕሪ ሓዳር'ዩ - ብሕልፊ ኣብ ቅድሚ ሰባት።

3. ***ጽሬት ምሕላው፦***

ጽሬት ጥዕና'ዩ፣ ጥዕና ድማ ህይወት'ዩ። መጻምዲ ሓድሕዳዊ ጽሬቶም ብግቡእ ክሕልው እንክለው፡ ፍቕራዊ ህይወቶም ብእኡ መጠን'ዩ ዝዓቢ። ጽሬት ዘዘውትር ሰብ፡ ኩሉ ግዜ ብሰባት ምስ ተኸብረን ተፈትወን'ዩ። ጽሬት ኣካላትካ ብግቡእ ዘይምሕላው፡ ረሳሕ ክዳውንትን ካልስን ምኽዳንን ፈቒድኩ ኣብ ገዛኻ ምድርባይ ግን ብቐዳምነት ጥዕና'ታ ስድራ ኣብ ሓደጋ ዘእቱ፣ ካብኡ ሓሊፉ ድማ ፍቕራዊ ህይወት መጻምዲ ዘፈናትት'ዩ። ከም መጻምዲ መጠን ኣብ ሓደ ዓራት ክድቀሱ'ውን ዕንቅፋት ክኾኖም'ዩ። ስለዚ፡ ጽሬት ኑብስናን ክዳውንትናን ንሓሉ። ኩሉ ግዜ ጽሬት ምዝውታር፡ ርእሰ-ምትእምማን ዘዕቢን ንጥፈታት ብምስትውዓል ንኽትዓሞም ዘኽእልን ሓይሊ ከምዘለዎ ተመራመርቲ ስነ-ልቦና ዝገልጽዎ'ዩ።



4. ***ምኽሪ ሓታቲ ምኻን፦***

ሰብ ተመላላኢ ፍጡር'ዩ። ኣሸንኳይዶ ሰብ ንሰብ፡ ሰብ ምስ ካልኦት ፍጡራትን ከባቢኡን ከይተረፈ'ውን ከይተመሳሰለ ብሂወት ክሰርር ዝክኣል ኣይኮነን። ስለዚ፡ ኣብ'ዛ ዓለም፡ ትዕበ ትንኣስ ሓገዝ ዘይደሊ ሰብ የለን። ክልተኦም መጻምዲ'ሞ 'ኸኣ፡ ሓድሕዳዊ መመላእታ ስለዝኾኑ፡ ልዕሊ ዝኾነ ምኽሪ ክተሓታተቱ ይግብኦም። ምኽሪ ምሕታት ኣብ ዓበይቲ ጉዳያት ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ናኣሽቱ ነገራት - ንኣብነት፡ ብዛዕባ ኣከዳድና፡ ኣቀማቕማን ኣመሻሽጣን ጸጉሪ ርእሲ፡ ኣላጽያ ጭሕሚ፡ ዓይነትን ጽባቐን ጫማ፡ ኣተኣሳስራ ከረቫታ፡ ኣላብሳ ባድላን ዙርያን፡ ወዘተ፡ ርእይቶ መጻምድኻ ምውካስ ጽቡቕ'ዩ፣ ናብ ሓደ ምኻን ድማ ይመርሕ።

# “ነቲ ኣነ ዝሓልሞ ምስሊ”

ሩት ተስፋይ

ወግሐ ጸብሐ እምቢታይ እናሰማዕካ ሓንቲ ሕቶ ክትደጋግም ሓጊኻ ምኽራምካስ ስራሕ ዶ ስኢንካ ትኸውን? ኣሰር ርጋጽ እግረይ እናተኸተልካ ኣብ ዝኣተኽዎ ስለዝኣተኻ ዘይሕለል ህርኩት መንእሰይ ኣይብለካንየ። ኣሰር'ቶም ጽዒሮም ዝተዓወቱ ግዳ ዘይትኽተል። ጽኑዕ ምኽንካ ንኽፈልጠካ "ሕራይ ከይበልክኒ ፍጹም ኣይገድፈክን'የ" ምባል ገዲፍካ፣ ናይ ህይወት መደብ እንተሎካ ኣብ መደብካ ጽናዕ። ሕራይ ክብለካን ከይብለካን ኣብ ምምልላስካ ኣይምርኮስን ዩ። ስለዝመረጽካኒ ጥራይ ግድን ክመርጸካ ኣይትጸበ። ከምቲ ዝሓረኻኒ ክሓርየካ እንተኾይኑ፣ ልበይ ዝሓርዮ ሸባብ ንኽትመስል ጽዓር። ልበይ እንታይ ዓይነት መንእሰይ ባህ ከምዝብሎ ከፊተ ከርእየካ ዓቕሚ ስለዘይረኸብኩ ኣይትሓዘለይ። ከግህደልካ ግን ነቲ ዝብህነ ሸባብ ፍጹም ኣይቀረብካዮን ዘለኻ። ንዕኡ ንምምሳል'ሞ ጽዓር፣ ባዕለይ ክቐርበካ'የ። እንተመሲልካዮ ኸኣ ጥብቕ ክብለካ'የ። ቀሊል መንገዲ እናነገርኩኻ ሸንኮለል ኣይትበል። ግዜ ከይትዓዝረ ሕጂ ንቐል።

ምሽ "ምእንታኺ ክብል ከም ድላይኪ ክኸውን'የ" ኢኻ ትብል። ስለዚ ቃለይ ከየዕበርካ ነቲ ኣነ ዝሓልሞ ሸባብ ምሰል። ኣሕዋትካ ኣብ ዓዲ ጓና ኮይኖም ዝሰደድሉካ ኣልባሳት እናቐያየርካ ኣብ ከባብየይ ሸነን ኣይትበል። ኣይርደኣካንዩ ‘ምበር መመሊሰ'የ ዝጸልኣካ። ኣብ ናይ ስራሕ ክዳውንትኻ ኣቲኻ ሰላም ክትብለኒ'የ ዝደሊ። ኣእዳውካ ብስራሕ ስለዝረስሐ ሰላምታኻ ከይሕሰም ኣይትሻቐል። ኣብ ስራሕ ተጸሚድካ ተገልገልቲ ኩተኣንግድ ክረኽበካ'የ ዝብህግ። ቀብኣይ ኳንካ ኣብ ሕሉፍ ረጊጽካ፣ ስእሊ መጻኢ ክትውቅጥ እንተዝርኤካ ክንደይ'ኳ ምተመሰጥኩ። ሞያ እንተሎካ ብሞያኻ ኣበርክት፣ እንተዘይብልካ ኸኣ ኩተጥርዮ ጽዓር። ዝጭበጥ ነገር ንምፍራይ ኣእምሮኻን ጉልበትካን ተጠቐመሉ። ኣይልወጥን'የ እንተኢልካ ግን ከምዘይትረኽበኒ ብኣግኡ እነግረካ ኣለኹ። ቶርመስመስ ዝብል ወዲ'ኳ ኣይብርሃኒ! በጃኻ ጨና ፈረንጂ ተተነስኒስካ ኣይትርከበኒ። ጨና መንእሰይ ፍለጦ'ሞ መንእሰይ መንእሰይ ሽትተኒ።

ኣንታ ጉብዝ ንዓይ ክትቅይር ህርድግ ኣይትበል። ኣነ ንስኻ ምስ ተቐየርካ ምቕያረይ ዘይተርፍ'ዩ። ንጓል ዝምስጡ ሓበሬታ ንምርካብ ንሓዋሩ ዘይጠቕሙኻ ጽሑፋት ኩተንብብ ኣይትድከም። እንተፈቲኻኒ ዘፈትዎ ግበር-ሓለፋ ክትከብር። ንዓይ ኣንቢበኒ፣ ኩተንብበኒ እንተዘይክኢልካ ግን ሕተተኒ። ሕቶ ፍቕሪ ዘይኮነስ ድሌታተይ ሕተተኒ። ክትኮኖ ዝግበኣካ ዝርዝር ክውዕለልካ። ንስራሕካ'ሞ ኣፍቅር፣ ከፍቅረካ'የ። ንሞያኻ እተሰፍሓሉን እተዕምቐሉን ፍልጠት ኩተናዲ'ሞ ፈትን ኣብኡ ክጸንሓካ'የ። ምስ'ዛ ትፈጥን ዘላ ዓለም ተቐዳደም'ምበር ኣነ ድኣ ኣበይ ከይከደካ። "ብሰንክኺ ድቃስ ስኢነ ሓዲረ" ኸኣ'ምበር ትብለኒ ከይሓፈርካ። ንስኻ'ምበር ኣነ ዶ መጺኣካ'የ። ጽባሕ ብውድቀትካ ከይትኸሰኒ እኳ'የ ቀምነገር ግበር ዝብለካ ዘለኹ። ስለዝሓልየልካ እኳ'የ ንዓይ ንምርካብ ክትከዶ ዘለካ መንገዲ ዝሕብረካ ዘለኹ። ዕይይ እንዶ ውዓል ልዋም ክትድቅስ። ደራሲ ኴንካ ዛንታ ሕሉፍ ኩተትርፍ ከይደቀስካ እንተትሓድር ክንደይ መምሓረልካ። መጻኢኻ ኣብ ኢድካ ከምዘሎ ዘንጊዕካ፣ "ብድሕሬኺ ሰብ ኣይክውንን'የ" ኣይትበለኒ። ዝሕለም ከምዝወሓደካስ ንዓይ ክትሓልም ትውዕል ትሓድር ኣለኻ። ሕለም እንዶ ሕልሚ ጽቡቕ መጻኢ፣ ሻቡ ክፈትወካ። ሕለም እንዶ ሕልሚ ዕዉታት፣ ዓወትካ ምሳይ ክትጽንብሎ። ሓላሚ ጥራይ ከይትኸውን ግን ሓደራ። ሕልምኻ ንምግሃድ ክትግስግስ ከምዝግብኣካ ከኣ ኣይትረስዕ።

ስለምንታይ ኣነ ጥራይ ዝኸውን ዕላማኻ። ቀዳምነታትካ ሰሪዕካ መጻኢኻ ዘይትውድን። ካብዚ ኩሉ ናይ ህይወት ዕላማታት ነታ ብዙሕ ጻዕሪ ዘይትሓትት ነኺስካ ከምዘለኻ ብኸመይ ከረድኣካ እኽእል። ከም ሰብ'ኳ ኣይጸላእኩኻን። ስለዝኾነ እንድየ ንሰብ ዝግባእ ክብሪ ዝህበካ። ንስኻ ግን ተስፋ ረኺብካ መመሊስካ ትሰክር - ኣብ ጥቓይ ተዕገርግር። ክትፈልጥ መንእሰይ ዘይምኻንካ'የ ጸሊኣካ። መልክዕካ ኣብ ቁመናኻ መሲሉካ ከይህሉ። ቁመናኻ ክተፍርየሉ ከለኻ ኢኻ ዝያዳ ትምልክዕ ንዓይ ከኣ ትበቅዕ።

እምበርዶ ዓይነ እዝንኻ ይሰርሕ ኣሎ። ምኻን ኩሉንተናይ ብኣኺ ተማሪኹ'ባ ኢልካኒ ኢኻ። ሓቫካ ከመይ ኣቢልካ ከባቢኻ ክትዕዘብ። ከመይ ጌርካ ኸ ቀያታት ትማልን ሎምን ክትሰምዕ። ንዓይ ካብ ምእማን ዝዓቢ ቅያ ከምዝለሎ ዘዘክረካ ደሊኻ ኣለኻ መስለኒ። ንዓይ ምርጋጽ ቅያ ኣይትሕሰቦ፣ ከይክዕበካ።

ትዝክር ዶ ሓደ ቐነ፣ ኣብ ላይብረሪ ክልተ ሰሙን ኩተሰንየኒ። ኣነ ኸኣ ቀምነገር ተንብብ ዘለኻ መሲሉኒ እዚ ወድስ ተቐይሩ'ምበር እናበልኩ ተዳልየ ነይረ ልበይ ክኸፍተልካ። ለካ ንስኻ ንዓይ ንምምሳጥ ዝጠቕሙኻ ጽሑፋት ኢኻ ገናጺልካ። ተሕዝነኒ! ሕጂ ግና እብለካ ኣለኹ፣ በዚ ትኸዶ ዘለኻ ኩተእምነኒ ኣይትኽእልን ኢኻ። ሚዛንካ ብዓይኒ መምዘንየይ ሚዛን ክንቲት ኮይኑ ስለዘሎ፣ መንገዲ እንተቐየርካ ይሓይሽ። ብዙሕ ከይከሰርካ ከሎ ጌና እነግረካ ኣለኹ ኣይክሰልጠካን'ዩ።

# ጥዑይ ኣካላትን መንእሰያዊ ስምዒትን ክትውንነዶ ትደሊ?

ኣብ'ዛ እንነብረላ ዓለም ንሂወት በዲህካ ሰላምን ቅሳነትን ዘለዋ ትንፋስ ክትመርሕ ምኽኣል ቀሊል ኣይኮነን። ሂወቶም ብሰላምን ጥዕናን ኪመርሑ ዚደልዩ ሰባት፡ እቲ ፍታሕ ኣብ ኢዶም'ዩ። ንሕና ደቂ-ሰብ ኣብ ልዕሌና ኪፍጸም ዘይንደልዮ ክፉእ ኩሉ፡ ኣብ ልዕሊ ኻልኦት ኪፍጸም ዘይምምናይ ከኣ ዓቢ ሕልናዊ ሩፍታ ዚህብ ሞራላዊ ስነ-ምግባር'ዩ።

ኣብ ናይ ካልኦት ሰባት ውልቃዊ ብናጻ ናይ ምንባር መሰል ጣልቃ ዘይምእታው፡ ካብ ተንኰልን ቅንእን ምርሓቕ፡ ቤላ-በለውን ሕሜታን ምውጋድ ኣዝዩ ጥዑይ ዝኾነ ሂወት ንኽትመርሕ ሓገዝቲ ረቛሒታት ምዃኖም ሊቃውንቲ ሕክምና ብተደጋጋሚ ዝዛረቡሉ እዩ። ብኣንጻር'ዚ፡ ንሰናይ ተግባራት ካልኦት ሰባት ብዘይሰራሕ ኮፍ ኢልካ ምንእኣስ፡ ከይሰራሕካ ብኣቋራጭ ክትህብትም ወይ'ውን ብረሃጽ ካልኦት ናብራኻ ኣጣጢሕካ ንምንባር ምፍታን፡ ብቐሊሉ ንኣካላትካ ንእርጋን ዚዕድምን ናብ ስንኩል ሂወት ዘሸምምን ስጉምቲ'ዩ ይብሉ ሊቃውንቲ።

"መንእሰይ ንምኳን ዚሕግዙ ሸውዓተ ረቛሒታት" ብዝብል ኣርእስቲ መጽሔት "ሪደርስ ዳይጀስት"፡ ነዚ ዚስዕብ ኣስፊሩ ይርከብ፡-

1. ኣብ ዩኒቨርስቲ ኦሃዮ ስቴት ኣመሪካ ኣብ ልዕሊ ሰብ ሓዳር ዝተኻየደ መጽናዕቲ ከም ዘረጋግጾ፡ ካብቶም ንጸገሞም ብምትሕልላይ፡ ምርድዳእን ብትዕግስት ዝመያየጡ ሰብ ሓዳር፡ እቶም ብቐጻሊ ዝጨቓጨቑ ሰብ ሓዳር ዝያዳ ብጾቕጢ ደምን ናህሪ ህርመት ልብን ይሳቐዩ። ከም ውጽኢት ምጽናዕቲ፡ ነቲ መርመራ ዝካየደ ተመራማሪ ዴኒሳ ኖውልስ፡ ሰላምን ፍቕርን ጥዑያት ከም እንኽውን ይገብሩና።

ኣብ እስራኤል ኣብ ዝተኻየደ መጽናዕቲ ከም ዘረጋገጾ ድማ፡ እቶም ባእስን ቈይቍን ዘዘውትሩ ሰብ ሓዳር፡ ህርመት ልቦም ብ20% ይወስኽ። ብእኡ መጠን ድማ ቀጻሊ ውግኣት ኣፍ ልቢ ይህሉዎም። ኣብዚ፡ እቲ ዘገርም ነገር እቶም ሕዱር ናይ ጸቕጢ ደም፡ ሕማም ሽኮርን ኮሌስትሮልን ዘለዎም ሰባት ተመርሚሮም ክንዲ'ዚ ዝበጽሕ ህርመት ልቢ ኰነ ውግኣት ኣፍልቢ ዘይምህላዎም እዩ።

2. ቴድ ሜኪልሺና ዝተባህለ ፕረዚደንት ትካል መጽናዕቲ ስነ መውስቦ ከም ዝበሎ፡ ጽቡቕ ፍቕሪ ዝዓሰሎ መውስቦ፡ ሕማም ናይ ምክልኻል ዓቕሚ ክብ ኣብ ርእሲ ምባሉ፡ ከም ሕማም ርእስን ቅርጥማትን የፋኹስ'ዩ። ንመውስቦ ብንጹህ ሕልና ኣስተማቒሮም ዝፍስሁ ሰባት፡ ጭኑቓትን ጨካናትን ናይ ምኳን ኣጋጣሚኦም ኣዝዩ ውሑድ'ዩ። "እኳ ድኣ ኣብ ፍቕሪ ዝተሰረተ መውስቦ ሕማማት ንምክልኻል ኰነ ንምሕዋይ የኽእል'ዩ" ይብል እቲ ተመራማሪ።

3. ንኻልኦት ሰባት ምፍታው፡ ሕዉስ ምኳንን ኣብ ማሕበራዊ ሂወት ዕዙዝ ተሳትፎ ምግባርን'ውን ጥዑይ ከም ዝገብርን ሕማማት ናይ ምክልኻል ዓቕሚ ድማ ክብ ከም ዘብልን ተረጋጊጹ ኣሎ። ኣብ ዩኒቨርሲቲ ስታንፎርድ፡ ፋካልቲ ሕክምና ከም ዝተረጋገጸ፡ መንሸሮ ጡብ ዘለወን ግና ኽኣ ኣብ ማሕበራዊ ሂወት ጽቡቕ ምንቅስቓስ ዘሎወን ደቀ'ንስትዮ፡ ካብ'ተን ተሳትፎ ዘይብለን ዕድሚአን ብዕጽፊ ወሲኹ ተረኺቡ። ብኣንጻሩ እተን ካልኦት ብሕማም ልቢ፡ ብመንሸሮን ካልኦት ሕማማትን ናይ ምሟት ዕጫአን ልዑል ኰይኑ ተረኺቡ'ሎ።

4. ብዙሕ ተዘናጊዕና ወይ'ውን ሰሪሕና ኣካላትና ዕረፍቲ ከም ዘድልዮ'ውን ክንዝንግዕ የብልናን። ኣብ መዓልቲ ካብ 7-9 ሰዓታት ምድቃስ ንጥዕናና ኣዝዩ ጠቓሚ'ዩ።

ኣብ ትካል መጽናዕቲ ስነ-ድቃስ ሎው ቦሮው ተመራማሪ ዝኾነ ዶክተር ሃሪሰን ከም ዝበሎ፡ እኹል ድቃስ ዘይምርካብ ደኹምን ሰነፍን ስለ ዝገብር፡ ኣብ ጥዕናና ዓቢ ጸቕጢ ኣሎዎ። እኹል ድቃስ ምርካብ ምስ ዕድመ ሰባት ብዛዕባ ዘሎዎ ምትእስሳር ዝተኻየደ መጽናዕቲ'ውን ኣሎ። ኣብ ትካል ጥዕናዊ ምርምር ካሊፎርኒያ ስቴት ከም ዝተረጋገጸ፡ ኣብ መዓልቲ ካብ 7-8 ሰዓታት ድቃስ ካብ ዝረኽቡ ሰባት፡ ካብ'ቶም ንሽዱሽተን ትሕቲኡን ሰዓታት ጥራይ ዚድቅሱ ሰባት፡ ብ70% ዝያዳ ብሂወት ናይ ምንባር ዕድል ኣሎዎም። ልዕሊ 9 ሰዓታት ዝድቅሱ ድማ ናይ ምንባር ዕድሎም ዝያዳ ምኳኑ ተረጋጊጹ ኣሎ። ሕማማት ናይ ምክልኻል ዓቕሚ'ውን እኹል ናይ ድቃስ ዕረፍቲ ብምግባር ክዕቀብ ይከኣል።

5. ኣብ ኣካላትና ዝስምዑና ውሽጣዊ ናይ ለውጢ ስምዒታት ምክትታል

ኣገዳሲ እዩ። ሓንቲ 30 ዓመት ዝዕድሚኣ ጓል'ንስተይቲ ኣብ ከባቢ የማናይ ጡባ ቃንዛ ስለ ዝተሰምዓ ናብ ሓኪም ከይዳ ትምርመር። እቲ ዝተመርመረትሉ መሳርሒ ሕክምና ድማ ካብ ሕማም ናጻ ምዃና ዝገልጽ ውጽኢት ኣርእዩ። ንሳ ግና ኣይኣመነትን። ናብ ካልእ ሓኪም ከይዳ ምስ ተመርመረት ሕማም መንሸሮ ከም ዘሎዋ ተነጊሩዋ። ኣጥባታ ምልእ ዝበለ ብምንባሩ፡ እቲ መሳርሒ ሕማማ ክፈልጠላ ኣይከኣለን ነይሩ። ሕማማ ምስ ተገልጸላ ግና ተሓኪማ ክትሓዊ ክኢላ። ስለዚ ነብስና ኣብ ውሽጥና ብዝሰምዓና ናይ ሕማም ምልክታት ክነግረና ከሎ ሸለል ክንብሎ የብልናን።

6. ንእትሰርሖ ስራሕ ዘይምፍታው እውን ኣብ ጥዕናና ጸቕጢ የኸትል'ዩ። ንሕማም'ውን ከቃልዕ ይኽእል። ጭንቀት ኣብ ዘኸትል ስራሕ ዝተዋፈሩ ሰባት፡ ብሕማም ርእሲ፡ ጉንፋዕ፡ ጸገማት ምሕቃቕ መግቢ፡ ብሮንካይትን ኒሞንያን ከም ዚጥቀዑ መጽናዕትታት ኣረጋጊጾም ኣለዉ። ብመሰረት ዩኒቨርስቲ ካሊፎርኒያ ዘካየዶ መጽናዕቲ፡ ኣብ ጭንቀት ዚፈጥር ስራሕ ዝተዋፈሩ ሰባት፡ ካብ'ቶም ጭንቀት ኣብ ዘይፈጥር ስራሕ ዝተዋፈሩ ብሓሙሽተ ዕጽፊ ብሕማም መንሸሮ ከም ዚጥቀዑ ተረጋጊጹ ኣሎ። ብመሰረት'ቲ መጽናዕቲ፡ ኣብ ስራሑ ፍቕሪ ዘሎዎ ብዘይ ምስልካይን ጭንቀትን ኪሰርሕ ውዒሉ ገዛኡ ዝኣቱ ሰብ፡ በዓል ምሉእ ጥዕና ናይ ምዃን ዕድሉ ልዑል'ዩ።

7. እቲ ፍሉጥ ደራሲ በርናንድ ሾው ሓደ እዋን "መግቢ ከም ምፍታው ዝኣመሰለ ሓቀኛ ፍትወት የለን" ኢሉ ነይሩ።

ኣብዚ እዋን'ዚ "ከምዚ ብላዕ፡ ከምቲ ኣይትብላዕ" ኪብሃል ንሰምዕ ኢና። እንተኾነ፡ ከም ናይ ከባቢ ማእከላይ ባሕሪ ሰባት ተዛኒና ዝረኸብናዮ ምብላዕ ዝመስሉዎ የለን። እዞም ሰባት እዚኣቶም ኣብ መዓልታዊ መግቦም ጮማ፡ ጻዕዳ ሽጉርቲ፡ ኣታኽልቲ፡ ምቁር መግብታትን ሓዋዊሶም ሓመድ'ዮም ዝገብሩዎ። ቀብኣት ዘሎዎ ዘይቲ ኣውሊዕ'ውን የዘውትሩ እዮም።

ብሪጣንያዊ ተማራማሪ ፕሮፌሰር ሳንደርስ ከም ዝብሎ፡ ከይበዝሐ ቀብኣት ንስብነትና ኣድላዩ እዩ። ስለዚ "ኮሌስትሮል" እናፈራህካ ካብ ምንባር፡ ከም ናይ ከባቢ ማእከላይ ባሕሪ ሰባት ዝረኸብካዮ ኣስተማቒርካ እናተመገብካ ምውስዋስ ኣካላት ምግባር ንጥዕናና ጠቓሚ ይኸውን።

ብርግጽ ድማ ዝተማልአ ጥዕናን መንእሰያዊ ስምዒትን ክንረክብ እንተ ተደልዩ፡ ስነ-ፍልጠታዊ ሕግታት ብምኽታል ጥራይ ዘይኩነስ ኪንዮኡ፤ ሓጎስ፡ ተስፋ፡ ፍቕርን ሰላቕን ውልቃዊ ባህሪኻ ምግባር'ውን ይሓትት።



# ሕግን ስነ - ምግባርን

ሚካኤል ጺጋይ

## “ሰመረ’ዩ ብኻራ ወጊኡኒ!”

ህይወቱ ብጦርነቱእ ተጉዲኡ ሞቱ ዘይተርፍ ምኽኑ ዝኣመነ ሰብ፡ ቀቅድሚ ሞቱ፡ ኣብ ቦታ ሓደጋ’ኸሎ ወይ ንሕክምና እናተወሰደ ወይ ድማ ኣብ ሕክምና ምስ በጽሐ፡ ብዛዕባ መንነት ሃራማኡን ኣፈጻጽማ ናይ ማህረምቱን ዝተዛረቦ ቃል፡ ከም መርትዖ ኣንጻር ቀታሊኡ ምውሳድ ኣብ ብዙሓት ሃገራት ይሰርሓሉ’ዩ፡ እዚ ኣተሓሳስባ’ዚ መንቀሊኡ፡ ሰብ ኣብ መንጎ ህይወትን ሞትን ሓዲግ ተንጠልጢሉ፡ ሞቱይ ዘይተርፍ’ዩ ኢሉ ኣሚኑ እንተሃልዩ ሓቂ ክዛረብ’ምበር ክሕሱ ኣይክእልን’ዩ ዝብል’ዩ፡

ኣብ 1970ታት ኣቶ ኣስመሮም ዝተባህሉ ነጋዳይ ከበቲ፡ ካብ ከባቢ ደባርዋ ተበጊሶም ብመንገዲ ጉላጉል ጸልማ፡ ብደቂ ጸጉዕ፡ ብዑዲ ናህባይን ሐረት ዐናን ሓለፎም ይጉዓዙ ነበሩ፡ ሓሳቦም ንእምባላሕ ተጉዚዞም፡ ዓረዛ ረጊጾም ንግይድማ ንምውራድ’ዩ፡ እንተኾነ ኣብ ከሉ ከይበጽሑ፡ ኣብ ሓደ ጸምው ዝበለ ጉርዒ፡ ብሰብ ተሃሪሞም ይወድቑ’ሞ፡ ኸ ምስ ትንፋሶም’ከለው ሰለስተ ሓለፍቲ መንገዲ ረኺቦምዎም፡ ሓደ ካብቶም ሰለስተ ኑቶም ግዱዕ ንሕክምና እትወስዶም በቕሊ ወይ ኣድጊ ሃሰው ክብል ናብ ቀረባኡ ዓድታት ከደ፡ እቶም ክልተ ግን ኑቲ ዝፈሰሰ ዝበረ ደም ንምዕጋት ብጸላ ክጅንኑ ይቃለሱ ነበሩ፡ ግዳይ ኣብ ከበዶም ኣብ ክልተ ቦታ ከቢድ ብሶዕ ስለዘበሮም ግን ምፍሳስ ደም ጠጠው ክብል ኣይከኣለን፡

ኣቶ ኣስመሮም ብድኹም ድምጺ ከምዚ በሉ፡

“ኣየይ! ክላ ግዳ ኣይትደከሙ፡ ደገም ሞተይ ኣይተርፍንን’ዩ.. ኣሕ! ሰመረስ ድሓን ድኣ! ኣበይ ከይትተርፈካ” በሉ፡

“ሰመረ መን’ዩ?” ሓተትዎም እቶም ሓለፍቲ መንገዲ፡

“ሰመረ ገርግሽ! ዘይከፈሉኒ ዋጋ 10 ጠዓዉ ገዚዙበ ምስኡ ነይሩኒ…..ኣሕ!…..ወይ ኣነ ደቀይ!…..” ኣቋሪጾም ድሕሪ ምጽናሕ ዘረብኦም ቀጸሉ፡

“ብሎም ጸባሕ ከታልሰኒ ጸኒሐ፡ ሕጂ.. ኣዳህሊሉ ብኮራ ውጊ-ኡ-ኒ..ሃ-ዲ-ሙ፡”

ኣቶ ኣስመሮም “ብኮራ ወጊኡኒ ሃዲሙ ከይዱ” ዝበላ ናይ መውዳእታ ቃላቶም ብናይ ጻዕሪ ሞት ትሑት ድምጺ ብኸንደይ ጸገም’ዮም ክብልወን ዝኸኣሉ፡

እቲ ከባቢ በቲ ናይ ቀውዒ ዕምባባታት ሰራውጉ፡ ታህቡብን ካልእ ኣቑጽልትን ቅዱይ መኣዛ ይሸትት፡ ብራርያ ኣናህብ ካብ ቆጥቋጥ ናብ ቆጥቋጥ ጥኒን ይብሉ፡ ወዑይ ደም ኣቶ ኣስመሮም ካብ ክዳውንቶም ሓሊፉ ኣብ ሳዕሪ መሮር ጸረር በሉ፡ ቀታሊ ናበይ ከም ዘበለ ከይተራእየ ኑበሰን ሰጋን ኣቶ ኣስመሮም ተፈላለዩ፡ ለበዋ ክገድፉ’ውን ዕድል ኣይረኸቡን፡

“ደም ኣይሰድድን’ዩ” ከም ዝበሃል ኣቶ ሰመረ ድሕሪ ሰሙን ተታሒዞም ተኣሰሩ፡ ድሕሪ ሓያሎ ኣዋርሕ ኣዘማድ ቀታልን መዋትን ኣብ ኣስመራ፡ ኣብቲ ብ”ከፍተኛ ፍርድ ቤት” (ላዕለዋይ ቤት ፍርዲ) ዝጸዋዕ ተኣኪቦም ነበሩ፡ ደያኑ፡ ጸለም ጋዋን ለቢሶም፡ ብዓንዳቢ ፖሊስ ተመሪሖም ኣብ ናይ ክብሪ ቦታኦም ኮፍ በሉ፡

ኣቶ ሰመረ ንመዋቲ ከም ዘቕተሉ ብዓይኒይ ርእየ ዝብል ምስክር ኣይተረኸበን፡ ንሶም ድማ “ክሳደይ ትሰየፍ ኣይቀተልኩን” ብምባል’ዮም ከሐዶም፡ ቦታ ፍጻመ ገበን ብሓለፍቲ መንገድን ራሳ ብዘልዓሉን ስለዝተረግጸ ዝተሻረ ኣሰራት ኢድ ወይ እግሪ ናይ ቀታሊ ክርከብ ኣይተኻእለን፡ ብዛዕባ ኣቶ ሰመረ ኣብ መርመራ ዝተኣከበ መረዳእታት ድማ እዚ ዝስዕብ ጥራይ ነበረ፡

1. ኣዘውቲሮም ዝሕዝዎ ፍልጥቲ ካራ ከም ዝበረቶም (ዝተጠርጠረት ካራኦም ግን ኣይተታሕዘትን፡ ንሶም ከም ዝበልዎ፡ ቅድሚ ሓደ ዓመት ናይቲ ፍጻመ ኣብ በረኻ ጠፊኣቶም’ያ፡)

2. ድሕሪ ሞት ኣቶ ኣስመሮም፡ ንትግራይ ገጾም ክሃድሙ ብምሕሳብ ኣብ ዶብ በጺሖም ነይሮም፡ ፖሊስ መግለጺ መንነትን መልክዕን ናይ ኣቶ ሰመረ ዘርጊሖ ብምንባሩ ግን ኣብ ከባቢ ራማ ተታሒዞም፡

3. ንኣቶ ኣስመሮም ዘይከፈልዎ ዋጋ 10 ጠዓው ዕዳ ነይርዎም፡ “ኣስመሮም በዘን ገዚዙበ እዚኣን ‘ጦቐ’ ኣብሉኒ” እናበሉ ምስ ገለ ፈተውቶም የማርሩ ነይሮም፡

4. ኣቶ ሰመረ ኣብ መዓልትን ሰዓትን ናይቲ ቅትለት ኣብ ከተማ መንደፈራ’የ ነይረ፡ እንተበሉ ዝርኣዮም ሰብ ኣቕሪቦም ከረጋግጹ ግን ኣይከኣሉን፡

ኣብዚ መረዳእታት’ዚ ጥራይ ተመርኲሶ፡ ኣቶ ሰመረ ቀታሊ’ዮም ንምባል ንደያኑ ኣጠራጣሪ ኩኖም ፡ እቶም መዋቲ ተሃሪሞም’ከለው ዝረኸቡዎም ሓለፍቲ መንገዲ፡ ናብ ፖሊስ ቀሪቦም ብዛዕባ ካብ መዋቲ ዝሰምዕዎ ዘረባ ማስከርዎም፡ እንተነበሩ፡ ኣብቲ እዋን ፍርዲ ግን ብዘተፈላለየ ምኽንያታት ተሳኢኖም ነይሮም፡ ድሕሪ ብዙሕ ጻዕሪ ግን ሓደ ካብኣቶም ተረኽበ፡

ኣብ ሳንዱቕ መሰኻኽር ደይቡ ስሙ ሳህለ ኪዳነ ምኳኑ ዝገለጸ ምስክር ምሒሉ ምስክርነቱ ክህብ ጀመረ፡ መዋቲ ኣቶ ኣስመሮም ተሃሪሞም ወዲቖም ንዕኡን ንብጾቱን ምስ ትንፋሶም ከም ዝጸንሕዎም ድማ ገለጸ፡

“ካብኦም እንታይ ሰሚዕኩም?” ኣቐባር ሕጊ ሓተተ፡

“ሰመረ ገርግሽ! ዝእውዶ ገዚዙበ ከይከፍለኒ ኢሉ ኣዳህሊሉ ብኮራ ወጊኡኒ ሃዲሙ” ክብሉ ኣነን ካልኣየይ በርሀን ሰሚዕናዮም ብምባል ማስከረ፡

ኣብ ብዙሕ ኢጋጥሚ ምስክር ምስ ንውሓት ግዜ ካብቲ ዝበረ ደርስዕ ወይ ይምልእ ኢዩ፡

ሳህለ ንቃላት ኣቶ ኣስመሮም ዘኪሩ ዝተዛረቦ ቅሉዕ እንተነበረ ንሕጋዊ ተቐባልነት ናይቲ ቃል ምስክርነት ኣድላዪ ዝኾኑ ካልእ ዘረባ ናይ ኣቶ ኣስመሮም ግን ከይጠቐሶ ተረፈ፡

"ካልእ ዝተዛረብዎ ኣይነበረን?" ኣኽብር ሕጊ ንምስክሩ ደጊሙ ሓተተ፡

"ዝዘክሮ የልቦን" በለ ሳህለ ኪዳኑ፡

ኣኽብር ሕጊ ፖሊስ ዝጸረዮ ፋይል ጸቢቑ ገይሩ ኣጽኒዕዎ ነይሩ'ዩ፡ ሳህለ ኪዳነ ምስ ሳልሳይ ርእሱ ኣቐዲሞም ንፖሊስ ዝሃብዎ ቃል ብምሉኡ ኣብ ፋይል መርመራ ተመዝጊቡ'ዩ፡ ስለዚ ኣኽብር ሕጊ ንሳህለ ዝተረፎ ሓበሬታ ከም ዘሎ ርግጸኛ'ዩ ነይሩ፡ ከዛኻኽሮ ድማ ሕቶ ክቕርበሉ ነደረ፡

"ብዛዕባ ሞት......."

ኣኽብር ሕጊ ዝጀመሮ ምሉእ ሓሳብ ከይፈጸመ ብተቓውሞ ጠበቓ ተዓንቀፈ፡ ጠበቓ መቃወሚኡ ምኽንያት ከብርህ ምስ ተሓተተ "ኣኽብር ሕጊ ንምስክሩ መሪሕ ሕቶ ክቐርብ ኣይግባእን'ዩ" በለ፡

ሽዑ ኣኽብር ሕጊ ሕቶኡ ኣመሓየሸ፡

"ካልእ ደቒቕቲ'ዩ ኢልካ ዝገደፍካዮ ነገር ክትዝክር ዕድል ክንህበካ" ብምባል ንምስክር ሳህለ ተወከሰ፡

ሳህለ ኣንቃዕሪሩ ንናሕሲ ናይቲ ህንጻ ብኣዒንቱ ኩለለ፡ ሓድሽ ሓሳብ ግን ኣይመጽኣሉን፡ ብሓሳቡ ናብታ ናይ ድንገት መዓልቲ ተመልሰ፡ ኣብ እግሪ ልሙዓትን ዕሙራትን ቆጥቋጣት፡ ኣብ ሳዕሪ ወዲቕም ደሞም ዝዛሪ ዝነበረ ኣቶ ኣስመሮም ተራእይዎ፡ ብሕልፊ ድማ እቶም ህሩም ክሳብ ክንደይ ተዋሊኦምን ተሰኺ ቀሪጾምን ምንባሮም ዘከረ፡

"ብዛዕባ ድሕሪኡ ተሰኺ ቀሪጾም ነይሮም፡ " በለ ሳህለ ኪዳኑ፡ " ክላ ግዳ ኣይትደንጉሙ.... ሞተይ ኣይተርፈንን'ዩ" ኢሎም ነይሮም፡

ኣኽብር ሕጊ ሩፍታ ከም ዝተሰመዖ ሰብ ኣዕሚቑ ኣተንፈሰ፡ ወረቓቕቱ ካብቲ ጠረጴዛ እናልዓለ ድማ "ክቡራት ደያኑ ሕቶይ ወዲኤ ኣለኹ" በለ፡ ጠበቓ'ውን ሕቶ ከም ዘይብሉ ኣመልከተ፡

***

መዓልቲ ውሳነ ኣኸለ፡ ኣቶ ኣስመሮም ኣብ ኣፋፌት ሞት ዝተዛረብዎ ነቲ ድሮ ተኣኪቡ ዝነበረ መረዳእታት ከም መራጕዲ ስለዝኾኖ፡ ደያኑ ኣብ ፍርዲ ክበጽሑ ኣኽኢሉዎም፡ ኣቶ ሰመረ ንኣቶ ኣስመሮም ብምቕታሎም ገበነኛ ኰይናም ተረኺቦም፡ ንሕልፈት ማእሰርቲ ድማ ተፈሪዶም፡

ሰብ ኣብ ደርኾኺት ሞት ኩይኑ ዝተዛረቦ ቃል'ምስክር (Dying declaration) ዋላ ብዘይ ህያው በዓልቲ (ሰማዕቲ) እንተቐረበ ኣብ ዘመናዊ ሕጊ ከም ሓደ መርተዖ ተወሲዱ ይሰርሓሉ፡ እቲ ዘርርም ቃል መዋቲ ከም መርተዖ ምቕባል ካብ ጥንቲ ጥቅምቲ ዝጀመረ ኣገባብ ክኸውን ሎሚ'ውን ኣብ ዘበናዊ መስርሕ ፍትሒ ኣብ ስራሕ ምህላዉ'ዩ፡ ኣብ ሕግታት እንግሊዝውን ቃል ናይ ዝሞተ ሰብ ኣንጻር ቀታሊኡ ከም ምስክርነት ቅቡል'ዩ፡ ኣብ ሕግታት እንግሊዝ ለጕ-ጭዋን ደምበዛንን ንኣብነት ብሰብ ዝተዛረመ ምስ ትንፋሱ ጸሪሑ "እከለ'ዩ ሃሪሙኒ" ኢሉ እንተሞተ፡ እቲ ከም ሃራሚ ዝተጠቕሰ ቀታሊ ይኸውን፡ ነዚ ዝሃብዎ ምኽንያት ድማ ኣብ መንጎ ህይወትን ሞትን ዘሎ ሰብ ዝህቦ ምስክርነት ቅዉም'ዩ (እሙን'ዩ) ዝብል'ዩ፡

ካብ ኣፍ መዋቲ ወጺኡ ዝተባህለ ሓበሬታ ብሳልሳይ ኣካል ቀሪቡ ክኸውን ኣብ መጋባእያ ገበን ቅቡል ዝኾነሉ በዚ ዝስዕብ ምኽንያታት'ዩ፡

- ከሞቲ ብተደጋጋሚ ዝተጠቕሰ፡ ኣብ ናይ ክመውት'የ እምነት ዘሎ ሰብ ንኻልእ ንጹህ ሰብ ከጥቕዕ ይብኸስ'ዩ ዝብል ሓሳብ የለን፡ ብዓይኒ እምነትን ባህልን'ውን ሞቱ ዘይተርፍ ዝመሰሎ ሰብ፡ ኣብ ህይወቱ ሓቢእዎም ዝጸንሐ ተግባራቱ ዝናሳሓሉ እዋን'ዩ፡

- መዋቲ፡ ኣብ ቤት ፍርዲ ቀሪቡ ብዛዕባ ዝተበደሎ ዝገልጸሉ ዕድል ብምኽንያት ሞቱ ስኢንዎ'ዩ ስለዚ ግዳያት ኣብ መውዳእታ ሰዓት ዕርፍቶም እንታይ ከም ዝበሉ ኣጸሪኻ ከም ቃል ምስክርነት ምውሳድ ንፍትሒ ዘድንፍዕ ንገበኛታት ድማ ናብ ሕጊ ክቐርቡ ዝሕግዝ'ዩ፡

ኣብ'ዚ ክዝከር ዝግበኦ ግን ህሩም ኣብ ኣፍደገ ሞት ኣሎ ዝብሃል ክበሃት ማህረምቱን ናይ ሓከም ወሳኒን ኣይኮነን ዝርኤ፡ መዋቲ ኣብቲ ሓበሬታ ዝሃበሉ እዋን "ክመውት'የ" ዝብል ሓሳብ ወይ ተስፋ ምቑራጽ ክህብሮ ይግባእ፡ ስለዚ ድማ ነቲ ዝበሎ ጥረ ዘረባ ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ ኣብቲ እዋን ማህረምቱ ኣብ ድሕሪኡ ዝበሮ ኣተሓሳስባን እምነትን ምቕራብ ኣገዳሲ'ዩ፡ ንኣብነት እዚ ኣብ ላዕሊ ዝረኣናዮ ሓቀኛ ታሪኽ፡ "ሰመረ ብኮራ ወጊኡኒ" ዝብል ምስክርነት በይኑ ኣኻሊ ኣይምኾነን፡ "ክላ ግደፉኒ ኣይትደከሙ.... ሞተይ ኣይተርፈንን'ዩ" ዝብል እምነት መዋቲ ንተቐባልነት ናይቲ ሓበሬታ ግድን ኣገዳሲ'ዩ ነይሩ፡

እቶም ሰሚዖና በሃልቲ፡ ንጹህ ሰብ ንምጥቃዕ ዝፈጠርዎ ብልሓት ከይኮነውን ግን ኣጸቢቑ ክምመን ክንፈን ከም ዝግባእ ከኢላታት ሕጊ ይሰማምዑ፡

ኣብ ብዙሓት ሃገራት ኣዩናይ መርተዖ ወይ ምስክርነት ቅቡል'ዩ፡ ኣዩናይከ ዘይቅቡል ኩይኑ ይንጸግ ዝወሰነ ኣብ ሕጊ መርተዖ ብዝሰፈረ ዓንቀጻት'ዩ፡ ኣብ እዋን መግዛእቲ ኢትዮጵያ ንበይኑ ተፈልዩ ዝተኣወጀ ሕጊ መርተዖ ኣይነበረን፡ ስለዚ ድማ ደያኑ ነቲ ኣብ ቤት ፍርዲ ዝቐርብ መርተዖታት እንተ ክቕበልዎ እንተ ክጸግዎ ኣብ ናቶም ምምዛዝን ይምርኮሱ ነበሩ፡

ሃገርና ኤርትራ ሕግታታ ኣብ ምንዳፍን ምዝርጋሕን ትርከብ፡ ቅድሚ ሕጂ ዘይነበረ ሕጊ መርተዖ ተንዲፉ ምህላዉ'ውን ተበሲርና ኣሎና፡ ቃል መዋቲ ከም ሓደ ካብ መረዳእታታት ቅትለት ከም ዝወሰድ ድማ ርጉጽ'ዩ፡

ሞቕሽሽ

ሰቦት፡ መዋቲ ንዝገደፎ ቃል ዝሓትትሉን ዝግደስሉን ግን ኣብ ገበናዊ ጉዳይ ጥራይ ኣይኮነን፡ ሓምም ወይ ሓቡቶም ወይ ናይ ፍቕሪ መጻምድቶም ኣብታ ናይ መውዳእታ ሰዓት ብዛዕባኦም እንታይ ከም ዝበለ ክፈልጡ ይግደሱ'ዮም፡ ብዘይካ'ቲ ናይ ንብረትን ሃብትን ኑዛዜ ማለተይ'ዩ፡ ንኣብነት ኣብታ ህቡብ ስነ-ጥበባዊ ተስፋይ መሓሪ (ፍሒራ) ዝደረሳን ዘቕረባን "ባሕሪ" እትብል ደርፊ እዚ ዝስዕብ ሕጡብ ንረክብ፡

ምስ ብጹታ ሰብ ጽሕፍቶ መጋይሽታ

ፍጡራት ማይ ዝረኣኽዎ ወዕሎ ናታ

እንታይ በለት ቅድሚ ስንብት መጨረሽታ?

መልሰለይ ንገረኒባ ባሕሪ እንዲኻ'ታ!!

ኣብ'ቲ ግጥሚ ዘሎ ጠባይ፡ ኣፍቃሪቱ ኣብ ልዕሊኡ ብዛዕባ ዝነበራ ፍቕሪ ዝገደፈቶ ኑዛዜ ካብ ፍጡራት ማይ ክሰምዕ ዝደለየ ይመስል፡ ምኽንያቱ ድማ ኣብቲ ናይ ሞት ስንብት እትብሎ ናይ መጨረሻ ቃል ካብቲ ኣብ ካልእ እዋን እትብሎ " መዓረይ፡ ሸኹረይ" ዝያዳ ተኣማኒ'ዩ፡

# ሓንቲ ሕቶ ሓላትኒ

## ኣዕኑድ ምዉቕ ፍቕሪ

### ኣወለፍቲ ዓይነታት መግቢ

ሕቶ፡ ንጥዕና ጎዳኢቲ ግና ኺኣ ኣወለፍቲ ዓይነታት መግቢ ኣለዉ ድዮም? ወልፊ መስተ፡ ወልፊ ሽጋራ፡ ወልፊ ሓሽሽ፡ ወልፊ ቡን ወዘተ ክበሃል ንሰምዕ ኢና፡ ወልፊ መግቢ'ኸ ኣሎ ድዩ፧

ሰሚራ ጓል ኣስመራ

መልሲ፡ ገለ ዝተኻየዱ መጽናዕትታት፡ ወልፊ ዘትሕዙ ዓይነታት መግቢ ከም ዘለዉ ይገልጹ'ዮም። ኣብኡ ፋርማጆ፡ ችኮላታ፡ ሽኮርን ሲጋን ገለ ካብ'ቶም ናብ ሓንጎልና ናይ ባህታ መልእኽቲ ዝሰዱ ምኻኖም ዶ/ር ኒል በርናርድ ኣብታ Breaking the Food Seduction ኣብ ዝሰመያ መጽሓፉ ገሊጽዎ ኣሎ። ንዝያዳ ሓበሬታ ኣብ ናይ ኢንተርነት ኢንጂን addictive foods ዝብል ኣርእስቲ ሂብኪ ፈቲሽኪ ክትረኽብዮ ትኽእሊ ኢኺ፡ እዞም ዝተገልጹ ዓይነታት መግቢ ብቐሊሉ ብኻልእ ዓይነት መግቢ ክትትክኡ ስለዝኽእሉ፡ ክብደተዖም ክሳዕ ክንድ'ቲ ኣይኮነን።

### ኣዕኑድ ምዉቕ ፍቕሪ

ሕቶ፡ ኣብ ዝመጽእ ክረምቲ መርዓ ቈጺረ ኣለኹ። እቲ ዝመስርቶ ሓዳር፡ ከምዚ ገለ ሰባት ከም ቤት ማእሰርቲ (መደበር ፖሊስ) ገይሮም ዝገልጽዎ ዘይኮነ፡ ምንጪ ሓጎሰይን ባህታይን ክኸውን እየ ዝደልን ዝብህግን። ዓቕመይ ዝፈቕዶ'ውን ተዳልየሉ ኣለኹ። ኣብ ርእሲ'ቲ ተዳልየሉ ዘለኹ፡ ካብ ኣዕኑድ ምዉቕ ፍቕሪ ገለ ሞቕሸሽ ክትህቡኒ ምደለኹ።

ሰሎሞን ገ. ካብ ዞባ ማእከል

መልሲ፡ ኣብ ሓዳር ኣውራ ኣገዳሲ ነገር ሓድሕዳዊ ሓልዮት እዩ። ሓድሓዳዊ ሓልዮት እንተዘልዩ ስኒት ኣሎ፡ ስኒት እንተዘልዩ ፍቕሪ ኣሎ፡ ፍቕሪ እንተዘልዩ ድማ ሓዳር ይመውቕ። ስብኣይ ድሌት በዓልቲቤቱ እንታይ ምዃኑ ፈሊጡ ንትግባሬኡ ምስ ዝዕጠቕ፡ ሰበይቲ'ውን ብተመሳሳሊ ድሌት በዓልቤታ እንታይ ምዃኑ ፈሊጣ በዓልቤታ ክተሐጉስ እንተጸዒራ፡ እቲ ሓዳር ምዉቕን ሕጉስን ክኸውን ዘጸግም ኣይኮነን።

ይኹን'ምበር ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ብሰንኪ ጉድለት ሓድሕዳዊ ምትሕልላይን ንዓይ ይጥዓመንን ዝምድና ሓዳር ካብ ማንም ንላዕሊ ሓያል ስራሕ ዘድልዮ ኮይኑ ይርከብ ኣሎ። ዝበዝሑ ሓደስቲ መጻምዲ፡ ሕጉስን ነባሪን ዝምድና ብምዕዶ ሃንቀው እናበልዎ ይጉዓዙ ኣለዉ። ቅድሚ ሓዳሮም ዝብህግዎ ዝነበሩ ኣብ ሓዳሮም ኣይጸንሖምን። ሕጉስ ሓዳር ግን፡ ተኸሺኑ ዝወሃቦ ዘይኮነ፡ ባዕልኻ እትሃንጾን ክንክን ዘድልዮን እዩ። ዝገጥመካ ብድሆታትን ጸገማትን ሰጊርካ ዝብጻሕ መሰርሕ ብምዃኑ ኸኣ፡ ዓቕሊን ሕድገታትን ይሓትት።

እምበኣርከስ ሰሎሞን፡ ዝምድና ሓዳርካ ትርጉም ዘለዎ፣ ሓጎስ፡ ፍቕርን ቀጻልነትን ዝዓሰሎ ክትገብሮ፡ ድሮ ተዳሊኻሉ ስለዘሎኻ፡ ከም ትምኒትካ ክኾነልካ እናተመነና፡ ኑቶም ንግዚኡ ብቐረባ ዝረኸብናዮም ኣዕኑድ ምዉቕ ሓዳር ቀጺልና ነቕርበልካ። እቲ ሓበሬታ ንኽልቲኡ ጾታ ብማዕረ ዝምልከት ስለዝኾነ፡ ብናይ ተባዕታይ ጾታ ምቕራብና ምድንጋር ኣይፈጥረልካን ይኸውን።

- መጻምድኻ ንዝወሰዶ ስጉምቲ፡ ኣብ ቅድሚ ህዝቢ ይኹን ኣብ ውልቁ፡ ሓገዞኻን ኣኽብሮትካን ግለጸሉ። ኑቲ ዘውሰድ ስጉምቲ ምኽንያታዊ ብዘይኮነ መገዲ ዘይክትሰማማዓሉ ዝክኣል'ዩ። እዚ ግን፡ ብፍቕርን ብዘይ ክርክርን ኣብ ውልቕኹም ክግበር ኣለዎ። ገይጋ ወይ ሓቂ ተባሂሉ ዝኣኣሰን ምኽንያት መብኣኣሲ ዝኾውንን ርእይቶ የለን። ይዕብ ይንኣሱ ዝኾነ ርእይቶ፡ ጥቕሚ ከምዘለዎ ምፍላጥ።

- ንመጻምድኻ እመኖ፣ ከም እትኣምኖ ድማ ብግብሪ ኣርእዮ። ብምሉእ እምነት፡ ኑቲ ቅኑዕ ክትገብር ምዃንካ ኣረጋግጸሉ።

- ኩሉ ግዜ ንመጻምድኻ ህሉው ምዃንካ ኣፍልጦ።

- ክትገብርዎ እትኽእሉ ዘበለ ሓቢርኩም ግበርዎ።

- ሊጋስን ኣድናቒን ኩን። እዚ ድማ፡ ኣብ ቅድሚ ህዝቢ ይኹን ብውልቂ ግበሮ።

- ክትሕግዞ እንተ ዘይሓተተ፡ መጻምድኻ ጸገማቱ ባዕሉ ክፈትሕ ዕድል ሃቦ።

- ዋላ ምስቲ መጻምድኻ ዝሃቦ ርእይቶ ኣይትሰማማዕ ንዘረባኡ ግን፡ ጽን ኢልካ ስምዓዮ።

- ኣማራጺታት እናሃብካ ንመጻምድኻ ናይ ምትብባዕ ባይታ ፍጠረሉ።

ወርቃዊ ጥቕሲ፡

"ብቕዓት ህይወትካ ዝውስኑ ብብቕዓት ዝምድናታትካ'ዩ" ኣንቶኒ ሮቢን

### ፍቕሪ ገንዘብ

ሕቶ፡ ብዛዕባ ገንዘብ ወትሩ ምስ ተጨነቕኩ እየ። ገንዘብ ክፈቱ መዓት'ዩ። ገንዘብ እንተሃልዩካ ኩሉ ነገር ክትገብር ከም ትኽእል እየ ዝኣምን። ሓድሓደ እዋናት መጠን ኣብ ጁባይ ዘሎ ገንዘብ እንተውሒዱ፣ ብዘይ መጠን'የ ዝርበሽ። ጁባይ እንተጉዲሉ ኩሉ ሓጎሰይን ርእሰ-ተኣማንነተይን ምስኡ'ዩ ዝኸይድ። ምስ'ዚ ኩሉ ናይ ገንዘብ ፍቕረይ ግና ኣብ ምዕቃቡ ንፉዕ

ኣይኮንኩን። ስለዚ ንኹሉ ኩነታተይ ኣብ ግምት ኣእቲኹም እባ ገለ በሉኒ።

ሓድሽ ሃ. ካብ ደቀምሓረ

መልሲ፥ ሓገሰካ ወትሩ ኣብ'ቲ ትውንኖ ነገራት ዝምርኩስ እንተ'ኹይኑ፣ ፈጺምካ ኣይክትሕጎስን ኢኻ። ምኽንያቱ ድልየታት ወዲ ሰብ ስለ ዘይውዳእ፣ ወትሩ ሓድሽ ትደልዮ ነገር ኣይሰኣንን እዩ። ስለዚ ቡቲ ዘሎካ ንምሕጓስን ብውሕልነት ንምጥቃሙን ክትመሃር ኣሎካ። ንነብስኻ ብመጠን ዘሎዋ ትሕዞ ትልክዓ እንተ'ኼንካ፣ ገዝኡብ ኣብ ዘይብልካ እዋናት ኩተጎኣእሳ ግድን እዩ። ገዝኡብ፥ ንበዙሓት ደቂ ተባዕትዮ ርእሰ-ተኣማንነት እዩ። ገዝኡብ እንተዘይብሎም ርእሰ-ተኣማንነቶም ዘጥፍኡን ካብ ሰባት ዝኽወሉን ውሑዳት ኣይኮኑን። እዚ ከኣ እቲ ዝዓበየ ጸገም እዩ።

ብገዝኡብ ጥራይ ርእሰ-ተኣማንነት ንፈጥር እንተ'ኼንና፣ ብሉጽ ሰብኣዊ መንነት የብልናን ማለት እዩ። ውሽጣዊ ጸባቕና ኣብ ዘደኽየሉ እዋናት፣ ደጋዊ ትርኢትና ብምስናዕን ጁባና ብምህጣርን ኩብሪ ክንረኩብ ንፍትን ውሑዳት ኣይኮናን። ልክዕ'ዩ ገዝኡብ ንኽንነብር ገለ ኣብ'ቶም ኣገደስቲ ረቛሒታት እዩ። ስለዚ'ኹነ 'ኸኣ ንምርካቡ ብዙሕ መስዋእቲ ንኸፍል ኢና። የግዳስ፣ ኣብኡ ኩቱር ኣምልኾት ክህልወና ኣይግባእን። ስለዚ ንገዝኡብ ከነኹብሮ ደኣ'ምበር፣ ክነፍቅሮስ ጽቡቕ ኣይኮነን።

በሊሕ ካራ ኣብ ኢድ ክኢላ ከሻኒ ክኣቱ ከሎ፣ ጠቓሚ መሳርሒ'ዩ ዝኸውን። ኣብ ኢድ ዘይምኩር ወይ ዘይጥንቁቕ ሰብ እንተ ኣትዩ ግን፣ ከቢድ ጉድኣት ከስዕብ ይኽእል እዩ። ገዝኡብ ከኣ ልክዕ ከም በሊሕ ካራ እዩ። ኣጠቓቕማኡ እንተ ፈሊጥካዮ፣ ጠቓሚ መሳርሒ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ብዓቢኡ እንተ ዘይተጠቐምካሉ ግና ክጉድኣካ ከም ዝኽእል ዘጠራጥር ኣይኮነን። ስለዚ ፍቕሪ ገዝኡብ ከይተሕድር ተጠንቀቕ። ገለ ሰባት ደድሕሪ ሃብቲ ክጉዩ ኩብሉ፣ ዕርክነቶም፣ ምስ ስድራቤቶም ዝነበሮም ርክብ፣ ኑብሱ-ኩብሮም... ስዊኦም'ዮም።

ኣብ መወዳእታ ክንብለካ እንደሊ፥ ልዕሊ'ቲ ገዝኡብ ንምእካብ እተጥፍኦ ግዜ፥ ሰብኣዊ መንነትካ ንምህናጽ'ሞ ክትቃለስ ፈትን፥ ብድሕሪኡ ንሰባት ኢልካ ትኑብሮ ህይወትን ትኽደኖ ኩዳንን ኣይክህልወካ እዩ። ዘሎካ ትሕዝቶ ብዘየገድስ፥ ንነብስኻ ክትፈትዋን ክተኽብራን ትኽእል ከኣ ውሽጣዊ መንነትካ ብዓቢኡ ምስ ዝዓቢ ጥራይ እዩ። ብዓቢኡ ኸኣ ቡቲ ኣብ ኢድካ ዘየሎ ገዝኡብ ኣብ ክንዲ ትጭነቕ፣ ኑቲ ኣብ ኢድካ ዘሎ ብኸመይ ከም ተካውኖ ተመሃር። "ገዝኡብ፣ ፍቕሪ፣ ናጽነት ካብ ምርካብን - ምዕቃብን ይኸብዳ" ዝተባህለ ብዘይ ምኽንያት ኣይኮነን።

ዓርኪ ክሕዝ ከመይ፧

ሕቶ፡-ጓል 17 ዓመት ተመሃሪት 10ይ ክፍሊ'የ። ዳርጋ ኩሉን መሓዙተይ ኣዕሩኽቲ ሒዘን እየን። ንዓይ'ውን ካብ ጓል 14 ዓመት ኣትሒዞም ምስኦም ዕርክነት ንኽምስርት ዝደፋፍኡኒ ኣዝዮም መልክዐኛታት ደቂ ተባዕትዮ ብዙሓት እዮም። እንተ'ኾነ፡ "ክሳዕ ሕጂ ዓርኪ ዝሕዘሉ ዕድመ ኣይኣኸለን" ብማለት ኣብ ፍቕሪ ክኣቱ ኣይወሰንኩን። ሕጂ ግና ኩሉን መሓዙተይ ኣፍቀርቲ ብምሓዘን፡ ጉደሎ ሰብ ዝኾንኩ ኮይኑ እስምዓኒ ኣሎ። ስለዚስ በጃኻትኩም እባ ዓርኪ ንኽሕዝ ኣኺለ ደየ ኣይኣኸልኩን ሓብሩኒ።

ዘፋን መ.

መልሲ፥- ዕርክነት ምምስራት፥ ናብ ሓዳር ንኽትበጽሕ ማዕጾ ዝኸፍት ድልድል ብምዃኑ፥ ኣብ ጉዕዞ ህይወት ኣዝዩ ኣገዳሲ እዩ። ኩሉ ዝምስረት ዕርክነት ግና ናብ ሓዳር የብጽሕ ማለት ኣይኮነን። የግዳስ፥ ዕርክነት ክንምስርት ክንሓስብ ከለና ንኽቡር ዕላማ ክኸውን ይግባእ። ማለትሲ፥ ሓደ በጺሒን ሓንቲ ጉርዝን ክምርዓዉ ምስ ዝሓስቡ፥ እቲ ቅኑዕ መጻምድቶም ንምርካብ ክኸውን ይግባእ።

ኣብ ሳይኮሎጂ፥ "ክትምርዖ ከይወሰንካ ዓርኪ ምሓዝ፣ ንዘይትሸጦ ንብረት ከም ምውዕዋዕ እዩ" ዝብል ኣበሃህላ ኣሎ። ልክዕ'ዩ፥ ገሊኦም መሓዙትኪ ዓርኪ ምሓዝ ከም ተራ ነገር ገይሮም ይርእይዎ ይኾኑ። ዋላ ንኽምርዓዋ ዋላሓንቲ ውጥን ኣይሃልወን፥ ምስ ኣንጻር ጾታ ፍሉይ ዕርክነት ምምስራት ባህ ይብለን ይኸውን። ገለ 'ኸኣ'ሞ ንኽምዚ ዝበለ ዕርክነት ይንየታሉ ይኾና። መብዛሕትኡ ግዜ ግን ከምዚ ዝኣመሰለ ዕላማ ዘይብሉ ግዝያዊ ዕርክነት ነዊሕ ኣይቅጽልን እዩ።

ከምቲ ሓደ ቁልዓ ንመጻወቲኡ ንዝተወሰነ ግዜ ተጠቒሙ ዝድርብዮ፣ ንኣኺ'ውን ድሕሪ ግዜ ካልእ ኣብኺ ትሓይሽ ምስ ረኸበ ዝሕሾ ገይሩ ክድርብየኪ ይኽእል እዩ። ስለዚ "ዓርኪ ንምሓዝ ድሉው ከም ዝኾንኪ ብኸመይ ተረጋግጺ?" ንዝብል ሕቶ፥

- ኣብ መጻምድትኻ እትደልዮ ነገራት ካብ ግዜ ናብ ግዜ ይቀያየር እንተደኣ'ሎ፣ ስምዒታትኪ ንገለ ዓመታት ከይተለዋወጠ ክሳዕ ዝቕጽል ክትጸንሒ ጽቡቕ እዩ። ከመይሲ፣ ነናሻዕ መምስ ዝረኸብክዮምን ዝረኣኽዮምን ነገራት ክትለዋወጢ ስለትኽእሊ፣ ኣብ ዝምድናኺ ክትቁሚ ኣጸጋሚ ስለዝኸውን።

- ጾታዊን ፍቕራዊን ስምዒታትና ጥርዚ ዝበጽሕ (ንምቁጽጻሩ ኣጸጋሚ ዝኸውን) ቅድሚ ኣዚና ብጹሓት ወይ ግርዙዋት ምዃንና ኣብ ዘሎ ግዜ እዩ። ስለዚ ኣብ'ዚ ደረጃ'ዚ ከለና ምስ ኣንጻር ጾታ ጥቡቕ ዝምድና ምስ ንምስርት፥ ንትምኒትና ከጉሂሮን ናብ ሕማቕ ተግባር ክመርሓናን ይኽእል እዩ። ምናልባት መዛኹኺ ጾታዊ ርክብ እንታይ ከም ዝጥዕም ንምፍላጥ ህንጥዩነት እንተደኣ ኣሎወን፣ ንዚ ነጥቢ'ዚ ኣፍኩሰን ይርእያኦ ይኾና።

- ብዓቢኡ ከምዚ ዓይነት ዝምድና ምምስራት ተመራጺ ዝኸውን ብኣተሓሳስባ ምስ በሰልካ፥ ንኽትምርዖ ምስ ወጠንካ፥ ካልእ ቅድሚ መርዓ ክዕመሙ ዝግባኦም ነገራት ከም ትምህርቲ ምስ ዛዘምካ፥ ምስ ኣባላት ስድራኻ ይኹን መሓዙትካ ዘሎካ ርክብ ኣዝዩ ልዙብን እወታውን ምስ ዝኸውን ... እዩ።

ብዕሽልካ ካልኣት ክጉብርዎ ስለዝረኣኻ ጥራይ ኣብ ከምዚ ዓይነት ዝምድና ምእታው ግና፥ ከይፈተኻ ናይ ዘይተመሃርካዮ ዓይነት ትምህርቲ መርመራ ከም ምግባር እዩ። ስለዚ ምስ ኣንጻር ጾታ ዕርክነት ቅድሚ ምምስራትኪ፥ ግዜ ወሲድኪ ምስ ነብስኺ ካብቲ ምሕዝነት እንታይ ክትረብሒ ከም እትኽእልን ዘሎዋ ጸገማትን ክትምርምሪ ይግባእ።

# ወግዒ ብሓሳባት

# . . . ብህይወት'ዶ ድሕሪ ሞት?

ብመም/ ዮናስ ሃብተ

ሓደ እዋን ኣልበርት ኣንስታይን፡ "ሓደ ኢንች ክንደይ ሴ.ሚ እዩ?" ተባሂሉ ምስ ተሓተተ፡ "ኣይፈልጦን እየ።" ኢሉ መሊሱ ነይሩ። ንዘይምፍላጡ ምኽንያት ክህበሉ ከሎ ድማ፡ "ኣእምሮና እኳ ገና ዘይተማህዘ ነገር ክንምህዘሉን ክንበላሓተሉን እምበር፡ ኣብ ዝኾነ መጽሓፍ ብቐሊሉ ክርከብ ንዝኽእል ፎርምላታትን ኣበሃህላታትን ከም መቐመጢ ክንጥቀመሉ ኣይኮነን ተዋሂቡና።'' ይብል።

ሕቶ ኣብ እንሕተተሉ እዋን ሓደ ሓደ ጊዜ ቀጥታዊ መልሲ ክንህበሉ ከለና፡ ሓደ ሓደ ጊዜ ግን ቅድሚ ናብ'ቲ መልሲ ምጉያይና፡ "እቲ ሕቶ ስለምንታይ እዩ ተሓቲቱ፧ እንታይ ዓይነት መልሲ እዩ ዝጠልብ ዘሎ፧ ነቲ መልሲ'ኸ ብኸመይ ነቕርቦ፧" እናበልና ኢና እቲ ዝተሓተተ ሕቶ ካልእ ናይ ሕቶ ጫሌዳታት ከም ዝጫልድ ብምግባር፡ ናብ ሓደ ውዱዕ ፍልጠትን ክእለትን ዘብጽሕ ትንተናታት እነኣንፍቶ። ካብኡ ናብኡ'ውን ፍልስፍና ንሕቶታት ምምላስ ዘይኮነስ ሕቶታት ምሕታት ምኳኑ'ዩ ዝእመን። እቲ ህቡብ ፈላስፋ ሶቅራጠስ እንተሪኢናዮ፡ ንሱ'ም ከበድቲ ዝበልዎም ሕቶታት እናሓተቱ ክብድህዎ ዝፍትኑ ዝነበሩ ሰባት ንሕቶታቶም ብቐጥታ እናመለሰ ዘይኮነስ፡ ተገምጢሉ ካብ'ቲ ሕቶታቶም ዝብገስ ካልእ ሕቶታት እናሓተተ እዩ ባዶነቶም ከም ዝሰወጦም ዝገብሮም ዝነበረ።

እወ ወይ ኣይፋል ዝብል ውሱን መልሲ ዘለዎ ሕቶታት ክንሕተት እንከለና፡ ስለምንታይ? ወይ ብኸመይ? ዝብሉ ኣንጻራዊ ናይ ባዕልና ሕቶታት ምስ እንውሰኸሎም ኢና ንእኽለትናን ብቕዓትናን ዝፍትሽ ኣዕጋቢ መልሲ ክነቕርብ እንኽእል። ምኽንያቱ እንታይ?... ስለምንታይ? ...ብኸመይ? ዝብሉ ሕቶታት እንተ ኣበጊስና ኣስ'ኣሰር ናይ'ቲ ባዕልና ዘወሰኽናዮ ሕቶታት ተኸቲልና፡ ኣብ ትንተናታትን ምርምራትን ንኣቱ'ሞ፡ ናይ ገዛእ ርእስና ኣተሓሳስባታት ነማዕብል። ካብ ናይ ገዛእ ርእስና ኣራኣእያታት ዝብገሱ ናይ ገዛእ ርእስና መደምደምታታት ከኣ ነቕርብ።

"ሓሳባዊ ፍልስፍና ሄግል እንታይ እዩ ዝብል?'' እትብል ሕቶ እንተሓቲትካ ንኣብነት፡ ነቲ ሓሳባዊ ፍልስፍና ሄግል ሸምዲድካ ጥራሕ መልስኻ፡ ''ሓሳባዊ ፍልስፍና ሄግል ደኣ ነገራት ቅድሚ ግዳማዊ ውድዕነቶም ኣቐዲሞም ኣብ ኣእምሮና ተቐሪጾም ኢዮም ዝጸንሑ'ያ ትብል።'' ኢልካ ክትምልስ ትኽእል ኢኻ። እታ ሕቶ "ኣብ ሓሳባዊ መርገጺ ሄግል እንታይ ርእይቶ ኣለካ? ... ስለምንታይ?'' ብዝብል መልክዕ እንተትቕመጥ ግን፡ እቲ ዝምልስ ሰብ ናይ ገዛእ ርእሱ ኣረኣእያታትን ኣተሓሳስባታትን እናወሰኸ ንኽምልስ ዕድል ስለ እትኸፍተሉ፡ ነታ ሕቶ ክምልስ ክብል ናይ ምምርማርን ምግንዛብን ዓቕሙ ከማዕብል ይኽእል። እወ ወይ ኣይፋል ኢልካ ንኽትምልስ ወይ'ውን ድሮ ኣቐድም ኣቢሉ ደፊኒሽኑ ናይ ዝተነግረካ ሓፈሻዊ ስነ-ፍልጠታዊ ሕጊ ከም ዘለዎ ንኽትደግም ካብ ዝሕተተካ ሕቶ'ኸ እንታይ ክትመራመር ትኽእል?...ዋላ ሓደ'ኳ! ምኽንያቱ ከምኡ ዝኣመሰለ ሕቶታት ይትረፍ'ዶ ብቕዓት ናይ'ቲ ተሓታታይ ክፍትንስ ንባዕሉ'ውን ብቕዓት የብሉን። ሎሚ ሎሚ'ኳ ተሪፈን ይኾና እምበር፡ እተን What is science? What is chemistry? What is histry? ... ዝብላ ኣዝየን ኣሰልቻውቲ ናይ ቤት ትምህርቲ ሕቶታት ከም ሕቶታት ክንርእየን እንተ ፈቲንና ንኣብነት፡ ምንምኳ ኣብ ታሸዓይ ተማዊትና ሳላ ዝሸምደድናየን ክንደይ ዓመታት ኣሳልየናና ክኾና እንተኽኣላ፡ ዋላ ሓደ ትርጉም ዘለወን ኣይኮናን።

ቅድሚ 30 ዓመታት ኣቢሉ ይገብር ሓደ ግዜ ኣብ ሓደ ካልኣይ ደረጃ ቤት ትምህርቲ ዘጋጥመት ጆክ ኣላ። መምህር ናይ ባዮለጂ ብዛዕባ ኣመጋግባ ንዝሃበኦ ኖት መግለጺ እናገበሩሉ ከለዉ፡ ሓደ ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ካብ'ቶም ንፉዓት ኮመድያን ሃገርና ኮይኑ ዘሎ ሰብ ኣዝዩ ይርብሸን'ሞ ካብ ኮፍ መበሊኡ ኣተሲኦን፡

''ዓይነታት መግቢ ክንደይ ኢዮም?'' ኢለን ይሓትኦ።

''ክልተ. . .።'' ዕድለይ ኢሉ መሊሱ ንሱ ከኣ፡ እተን መምህሩ ድሕሪ እታ መልሱ 'ሕራይ ኮፍ በል' ክብላኦ እናተተሰፈወ።

''ኣብነት እናሃብካ ስመዮም!''

ነገር መጺኣቶ። ኣብ'ቲ ጊዜ'ቲ ሸዕኡ መሬት ኣፍ ኣውጺኣ እንተ ትውሕጦ

ኣምበይምጸልኣን ነይሩ። ዝግበር ስለ ዘይነበረ ግን ግድን ኮይንዎ ናብ'ቲ መልሲ ሓሊፉ።

እቲ ሓደ "Enternal food" እቲ ካልኣይ ከኣ "external food" እዮም ዝበሃሉ። ማለት እቶም "Enternal food" እንብሎም እዞም ኣኣብ ገዛና ተሸኺ ኣቢሎምና ዘለዉ ከም በዓል ሽሮ፡ ሓምሊ፡ ዱባ፡ ትምትሞ፡ ስልሲ እንጣጢዕ ወዘተ ዝኣመሰሉ ክኾኑ ከለዉ፡ እቶም "External food" እንብሎም ከኣ ኣብ ቤት መግብን እንዳ ሻሂታትን ጥራይ ዝርከቡ ከም በዓል ስፓጌቲ፡ ኮተሌቲ፡ ቡሊኬቲ፡ ካባሌቲ፡ ካሶቲ፡ ስካፊቲ ዝኣመሰሉ እዮም።'' ብምባል ማእለያ ዘይብሎም ብፊደል 'ቲ' ዝውድኡ ቃላት ዘርዚሩ። እንተ እቲ መልሲ እኳ በየን ገጹ፡ እቲ ብዋዛ ኣሰንዩ ዝመስሎ ምፍታኑ ግን ነተን መምህርን ነቶም ተማሃሮን 'ሪፍረሽ' ገይርዎም ይኸውን ኢዩ።

ናብ'ቲ ቁም ነገረይን ዛዕባይን ክኣቱ፡ ንሕና ደቂ ሰባት ብህይወት ከለና ዲና ዋላ ምስ ሞትና ኢና ዝያዳ እንነብር? . . . ስለምንታይ? ዝብል ሕቶ እንተ እንሕተት፡ ቅድሚ ብቐጥታ 'ብህይወት ከለና . . .' ወይ ከኣ 'ምስ ሞትና'ባ. . .' ዝብላ መልስታት ምሃብና፡ ምንባር ወይ ከኣ ምጓት ማለት እንታይ ማለት እዩ? ዝብላ ሕቶታት እየን ኣቐዲምካ ክምለሳ ዘለወን። ሽዑ ናብታ ዝተሓተትናያ መጺና ሰብ ብህይወት ከሎ ወይ ምስ ሞተ'ዩ ዝያዳ ዝነብር ኢልና ንኸንምልስ ኣይንጽገምን።

ምንባር ማለት እንታይ ማለት'ዩ? እቲ ምንባር ዝበሃል ዘሎ'ኸ ኣበይ ኢዩ? ... ኣብዛ ምድሪ!? እሞ እዝን ካብ ሰብዓ ሰማንያ ዘይሓልፋ ዕድመ ሰብ ምስ ዕድመ ናይ'ዛ ካብ እትፍጠር ልዕሊ 4 ቢልዮን ዓመታት ኣቑጺራ ዘላ መሬት ኣዛሚድና እንተደኣ ሪኢናዮ፡ ይትረፍ'ዶ ንሕናስ እቶም ሸሞንተ ትሽዓተ ሚእቲ ዓመታት ብህይወት ከም ዝገበሩ ዝንገረሎም በዓል ኣቦና ማቱሳላ'ውን ኣብዛ መሬት ነይሮም ክበሃል ኣይክእልን ኢዩ። ከመይ'ሲ ብመጠነ ምትዕጽጻፍ ቁጽሪ ካብ ሰብዓ ሰማንያ ዓመታት ዘይሓልፍ ዕድመ ሰብ፡ ምስ ዕድመ መሬት እንተ ደኣ ኣነጻጺርናዮ ባዶ ስለ ዝኾነ።

ብመሰረት እዚ ልዕል ኢልና ዝረኣናዮ ቅማረ፡ ብህይወትን ድሕሪ ሞትን ንዘሎ ዕድመ ጽቡቕ ስም ደቂ ሰባት ከነወዳድር እንተ ደኣ ፈቲንና፡ ድሕሪ ሞት ዘሎ ዕድመ ኢዩ ዝበዝሕ። ስለዚ ድማ ሰብ ካብ ብህይወት እንከሎ፡ ምስ ሞተ ኢዩ ዝያዳ ዝነብር ክንብል ዝቐለለ ይኸውን።

ወዲ 38 ዓመት መንእሰይ እንከሎ ካብዛ ዓለም ብሞት ዝተፈለየ ኣለክሳንደር ፑሽኪን፡ ብህይወት ዝነበረለን ዓመታት 38 ጥራይ ክንሰን ንናጽነት ደቂ ሰባት ዝጣበቕ ልዕሊ 800 ናይ ግጥሚ ስራሓቱን ልዕሊ ሓደ ደርዘን ዓንቀጻቱን ግን እንሆ ድሕሪ ሞቱ ጥራይ፡ ስሙ ንክባቢ 278 ዓመታት ክዝክር ነይሩን ይነብር ኣሎን። እቲ በዓል ብዙሕ ሞያ ማለት ገጣሚ፡ ጸሓፊ ተዋሳኢ፡ ፈላስፋ፡ ሊቅ ስነ-ልቦና ዝኾነ ዊልያም ሸክስፒር፡ ብህይወት ዝጸንሓለን ዓመታት 52 ጥራይ ኢየን። ምስ ሞተ ግን ን400 ዓመታት ብክብርን ብዓቢ ዝናን ነይሩን ገና ይነብር ኣሎን።

"ናይ ኣእምሮ ናጽነትን ሓቅነትን ካብ ኩሉም ማዕረጋት ዝበለጹ'ዮም።'' ዝብል እምነት ዝነበሮን ንመሰል ተራ ሓረስቶት ሃገሩ ብናይ ግጥሚ ብርዑ ዝተቓለሰን ን337 ዓመታት ብህይወት ጸኒሑ ዝሞተን ስኮትላንዳዊ ሮበርት በርነስ፡ ብህይወት ሓሊፉ ከሎ ብስምን መንፈስን ግን፡ ካብታ ዝሞተላ ዕለት ክሳብ ሕጂ ን220 ዓመታት ብክብሪ ይነብር ኣሎ። ዕለተ ልደቱ ከይ ተረፈ ክሳብ ሕጂ ብዘይ ምቁራጽ ዓመት ዓመት ይኽበረሉ ምህላዉ'ውን ይንገር። ክሳብ ሕጂ ብጥቓ እታ በርነስ ዝተወለደላ ከተማ ዝመሓላለፍ ህዝቢ፡ ናብታ ከተማ ከየላገሰ ኣይከይድን።

ክሩስቶፎር ኮሎምቦስ፡ ማጀላን፡ ቫስኮ ዳጋማ፡ ማርኮ ፖሎ ተባሂሎም ዘጽውዑ ዳህሰስቲ፡ ነቲ ኣዝዩ ዘፍርሕን ዘድህልን ናይ ውቅያኖሳት ህቦብላ ፈንጢሶም ሰባት ዘይነበርዎም ቦታታት ዓለምና ሳላ ዝዳህሰሱ፡ ብህይወት ሓሊፎም እንከለዉ ብስም ግን ገና ንሓያል ዓመታት ይነብሩ ኣለዉ።

ኩሎም ብስነ-ፍልጠታዊ ርኽበታቶምን ምህዞታቶምን ሕማማትና ከም ዝፍወስ ዝገበሩ፡ መሳለጥያታት ምዚዞም ክብደት መነባብሮና ዘቃለሉ፡ ከም በዓል ቶማስ ኢዲሰን፡ ራይት ብራዘርስ፡ ፎርድ፡ ኣሌክሳንደር ግርሃም ቤል ወዘተ ወዘተ ተዘክሮኦም ዘልኣለማዊ እዩ። ብፍልስፍናዊ ሓሳባቶም ንቕሓተ-ሕልና ምሉእ ምልእቲ ዓለም ዘማዕበሉ ካብ'ቶም ቀዳሞት በዓል ሶቅራጠስ ክሳብ እቶም ዳሕረዎት በዓል ካርል ማርክስ ዘለዉ ፈላስፋታት'ውን ናይ መንፈስን ስምን ዘልኣለማውያን እዮም።

ኣብ ሓንቲ 'Spike milligan' እትብል ናይ ግጥሚ መጽሓፍ፥

'If I die in war you remember me,

If I live in peace you do not.'

ማለት "ካብቶም ብህይወት ዘለዉ ልኡማት፡ እቶም ኣብ ኩናት ዝሓለፉ ጨካናት ይዝከሩ።'' ዝዓይነቱ ትርጉም ዘለዋ ግጥሚ ኣንቢበ ኣለኹ። ወረ ኣነስ ካብቶም ብህይወት ዘለዉ ልኡማት፡ እቶም ኣብ ኩናት ዝሞቱ ጨካናት ዝያዳ ይፍርሑ እንተዝበሃል'ውን ምተሰማማዕኩ። ምኽንያቱ ይትረፍ'ዶ እቶም ንህይወት ዝጠቕም ኣበርክቶታት ገይሮም ዝሓለፉ፡ እቶም ብኣዕናዊ ስራሓቶም እንፈልጦም ከም በዓል ሂትለር ዝኣመሰሉ ሰባት'ውን በቲ ሕማቕ ግብሮም ዳኣሉ እምበር፡ ድሕሪ ሞቶም ኢዮም ዝያዳ ዝነብሩ ዘለዉን ክነብሩ ዝነብሩን።

ስለዚ ካብዛ ብህይወት እንከለና እንነብራ ሓጻር ዕድመ ንላዕሊ፡ ምስ ሞትና ኢና ዝያዳ እንነብር እሞ፡ ብዛዕባ ንዘልኣለም ክንነብረሉ እንኽእል ንህዝብናን ሃገርናን ዓለምናን ዝጠቕም ነገር ምስራሕ እንታይ ዝሓስብናዮ ነገር ኣሎ!?

# ዕድመ ንምንታይ ይጠቕመና፧

ሙሴ ብርሃ

*“ማይ ንምንታይ ይጠቕመና፧” ኣብ መባእታ ደረጃ ትምህርቲ ከለና መምህርና ትሓተና ዝነበረት ሕቶ እያ።*

*ብዙሕ ዓይነት መልሲ ክሰምዕ ይዝከረኒ። ሓደ ትሰእ ኢሉ “ንገጽና መሕጸቢ።” ካልእ ትሰእ ኢሉ “ንእግርና መሕጸቢ”።*

*“ፍልይ ዝበለ መልሲ ዘለዎ የለን፧”*

*“ኣቑሑት መሕጸቢ።” ሓንቲ ካብ ደቂ ኣንስትዮ ትምልስ። መምህር ብኡንብኡ ክትሓርቕ ክትጅምር ከላ እዝክር።*

*ንሓደ ዕድመን ትምህርቲን ዘኽበደ ሰብ፡ እዚ ሕቶ ኣዝዩ ቀሊል ክኸውን ይኽእል እዩ። ኣብ'ዚ ግዜ እዚ ‘ማይ ንምንታይ ይጠቕመና፧’ ንዝብል ሕቶ ጥራይ ዘይኮነ፡ ‘ማይ ካብ ምንታይ ይቖውም፧’ ንዝብል ሕቶ ዝምልሱ ሰባት ብዙሓት እዮም። ስለዚ እዞም ዓይነት ሕቶታት ከምዚይኣገደስቲን ክርስዑ ከም ዘለዎምን ክሕሰቡ ይኽእሉ እዮም። ካልኦት መሰረታውያን ዝኾኑ ናይ ፍልስፍና ሕቶታት ዘልዕሉን ንዚያዳ ንቕሓት ዝድርኹን ስለዝኾኑ ግን እዞም መባእታውያን ሕቶታት ኣገዳስነቶም ዓቢ እዩ።*

*ኣብ ገጽ ምድሪ ዘሎ ማይ ተጸንቂቑ፡ ካብ ሰማይ ዝወርድ ዝናብ'ውን እንተዘይረጊጽ፡ ብህይወት ምንባር ምተኻእለዶ፧ ስለዚ ማይ ንምንታይ ይጠቕም፧ ብህይወት ንምንባር ይጠቕም።፡በዚይ ኣገባብ ክይደፍኦ ዝውዕል ሰብ ክህሉ ይኽእል እዩ። ማይ ግን ህይወት ‘ዩ።ምሉእ ዕድሚኡ ማይ ክሰትን ክሕጸብን ዝነበረ ግን ንሓንቲ ደቒቕ እኳ ቁምነገር ናይ ማይ ኣስተውዒሉ ዘይፈልጥ ሰብ ክህሉ ይኽእል እዩ። ማይ ግን ህይወት ‘ዩ።*

*ዕድመ ንምንታይ ይጠቕም፧*

*ኣልኮላዊ መስተ ሰቲኻ መኪና ምዝዋር ዘስዕቦ ጉድኣት፡ ፍትው ግብረስጋ ዘስዕቦ ጉድኣት፡ ዕጾ'ዝ ዘይምስራሕ ዘስዕቦ ጉድኣት፡ ብዘሸክለታ ተጎራብቲካ ምኻድ ዘስዕቦ ጉድኣት ... ብዙሕ ሰብ ይፈልጥ እዩ። ዕድሚኡ ንምንታይ ከም ዝጠቕሞ ዝፈልጥ ሰብ ይህሉዶ፧*

*ኣረሓሒቕካ ምውላድ ዝህቦ ጠቕሚ፡ ቀለም ምጽጋብ (ምምሃር) ዝህቦ ጠቕሚ፡ ሓዳር ምግባር ዝህቦ ጠቕሚ፡ ገንዘብ ምቑጣብ ዝህቦ ጠቕሚ፡ ናይ ቴክኖሎጂ ውጽኢት ዝኾኑ ነገራት ዝሁብዎ ጥቕሚ፡ ... ብዙሕ ሰብ ይፈልጥ እዩ። ዕድመ ግን ንምንታይ እዩ ዝጠቅም፧ ዕድመ ማለት ካብ ልደት ክሳብ ሞት ዘሎ ግዜ እንተኾይኑ፡ ኣብ'ቲ ግዜ እቲ እንታይ እዩ ዝግበር፧ ዋላ እኳ እቲ ናይ መጀመርታ ናይ ዕድመ ክፍለግዜ (ቁልዕነት) ዚ ናይ ሓሳባት ደረጃ ዘይምጥና እንተኾነ፡ ካብቲ ልቢ ምስኻዕ ዝጅመረሉ ግዜ ንንጆ ግን እዚ ሓሳብ እዚ ምስልሳል ኣገዳሲ እዩ።*

*ከም ቀሎ እናተቐርጠመ ንዝሑብር ዕድሙ፡ ምሕሳብ ዘይውሕዶ ኣይኮነን። ሓደ ብህጻኑ ሓቕፍኖዮ ትውዕል ዝነበርካ ሰብ፡ ድሕሪ ገለ ኣጋጣሚ ዘለግ ኢሉን ብዮጮሕሚ ተሸፊኑን ክትርእዮ ከለኻ፡ ‘ንሱ ናብ'ዚ እንተበጺሑ ኣነ'ኸ ናበይ ይኸይድ ኣለኹ ማለት'ዩ፧’ ዙብል'ዩ። “. . .ባዕላ እያ ‘ምባር ኣነስ ኣይደለኽዋንዶ” ዝበሉ'ውን ከምዚ ምስ ረኸቡ ዶ ኣይኮኑን።*

*ዕድሙ፡ ዝዕደልን ዝውዳእን ነገር እዩ። ሰብ'ውን ዝዕደልን ዝውዳእን ፍጡር እዩ። ቅድሚ ምውላዱ፡ ኩሉ ሰብ ኣብ'ታ ናይ ዘይህልዎት ዓለም እዩ ነይሩ። ኪይሓሰቦ ግን ናይ ምንባር ናጻ ወረቐት ይቕበል። ካብኡ ንንጆ ኸኣ ከም ሰብ ምንባር ይጅምር። ዕድመ እምበኣር ንኹሉ ኣብ ዓለም ዘሎ ሰብ ዝተዋህበ መውጽኢ ሓዳር እዩ። እተን ቁጽሮኡ ምስ ተወድኣ ከኣ ብቑብሪ ዝበሃል ወግዒ ይፋኖ። ኣብ ሞንጎ እዞም ልደትን ሞትን ዝተባህሉ ክልተ ጫፋት እንታይ ኢኻ ጌርካ ንዝብል ሕቶ መልሲ ንምርካብ ግን ገለ ዕማም የድሊ።*

*መዋእል፡ ቦታ፡ ሰድራ መሪጹዝውለድ ሰብ የለን። ኩሉ ሰብ ግን ክርእዮ ዝደሊ መዋእል፡ ክምስርቶ ዝደልዮ ሰድራን ክቕይሮ ዝደሊ ቦታን ይመርጽ እዩ። ናይ ዕድመ ፋይዳ እምበኣር እዞም ናይ ህይወት ምርጫታት ንምስላጥ እዩ። ካብ'ቶም ዘለውዎ ሓለፋታት ተበጊሱ ንዘለውዎ ብደሆታት ሰጊሩ ከኣ ኑቲ ዝምነዮ ምንባር ክዉን ይገብሮ። ኑቲ ብውሽጥኻ እትሓልሞ ነገር፡ ካብ'ቲ ተሓቢእዎ ዘሎ ሽኻሹግ ወይ ከኣ ካብ'ቲ ተሰቒልዎ ዘሎ ኣኽራን መምጽኢ'ዩ ዕድሙ።*

*ኩሉ ሰብ ከኣ ኖናቱ ብዝኾነ ናይ ምንባር መንገዲ ናብ'ቲ ክበጽሖ ዝበሎ ሸቶ ገጹ ይኸይድ። እዚ ኸኣ ኣብ ውሽጢ እዚ ካብ ልደት ክሳብ ሞት ዝተዘርግሐ እዋን ይካየድ። እቲ ዝሓሸ ናይ ምንባር ራኢ ዘለዎ ሰብ ከኣ ኑተን ዘወሃቦኦ ናይ ግዜ መቑነን ብጽቡቕ ይጥቀመለን። ምንዋሕን ምሕጻርን ናይ ምንባር መቓን ብዘየገድስ ከኣ ናብ'ቲ ዝዓለሞ ኣንፈት ገጹ ይኸይድ። ነፍሲወከፍ ደቒቕ ኣብ እትሓልፈሉ ኮንት ከኣ ናብቲ ኣብ ልቡ ዘቐመጦ ነገር ዚያዳ እናተጸግዐ ይኑብር። ብኽብሪ ዝዘከር ነገር ገዲፉ ኸኣ ይሓልፍ።*

*ኣብ ናይ ምንባር ኣመለኻኽታ ንዘዓወነ ሰብ ግን እቲ ዝሓልፍ ግዜ ብኽኑት እዩ። ብናይ ክፍኣት ኣተሓሳስባ ንዘመላለሰ እቲ ዕድመ ኣብ ማይ ዝኣተወ እዩ። ንሓደ ኣብ ጫካ ኣማዞን ዝሩብር እሞ ካብ'ዚ ዘመናዊ ዓለም ከኣ ዝተገለለ ሰብ ሓንቲ ዝተራቐቐት ኮምፒዩተር እንተትወሃቦ እንታይ ምገበረ፧ ኮፍ መበሊ ምተጠቕመላ ወይ ከኣ ኣብ ገረብ ኣንጠልጢሉ ምጨመታ።*

*ዕድሙ፡ ከም ማይ ንዘደፍኦ ሰብ ኣብ ሓመድ ተሰቲዩ ዝሓልፍ እዩ። ዝግ ኣቢሉ ንዘጥቀመሉ ኸኣ ከም መድሃኒት እዩ። ሓደ ግዜ በዓል እገለ ኣረቂ ምስ ሰዋ ሓዊሶም ክሰትዩ ከለዉ፡ በዓል እገለ ከኣ ይመራመሩ ነይሮም። በዓል እገለ ኢዶም ናብ ጁባ ናይ ሰብ ከእትዉ ከለዉ፡ በዓል እገለ ከኣ ካብ ጁባኦም ኣውጺኦም ይህቡ ነይሮም። በዓል እገሊት ክዑብዳ እንከለዋ፡ በዓል እገሊት ከኣ ተቓሊሰን ደቀን የዕብያ ነይረን። ንምኻኑ እንታይ ትገብር ኣለኻ፧*

# ድኽነት "ቀላል"

ኣርያም ወልደኣብ

ድኽነት እንክለዓል ብዙሕ ይለዓል። ድኽነት ሕሱም ደበዛል'ዩ ... ምስ ዕድል ዘተሓሕዝዎ'ውን ኣለው። ከቢድ፣ መሪር፣ ስቓይ ምኽኑ ዝተፈላለዩ ሰባት ብስምዒት ይገልጹ። ድኽነት ከም ኣርእስቲ ክለዓል ከሎ ቅልጥፍ ኢሉ ኣብ ርእሲ ብዙሓት ዝመጽእ ስእነት ገዝዘብ'ዩ። ገንዘብ ምስኣን ከኣ ካብ ብዙሕ ድላይ'ዩ ዘትርፍ። ክሳብ ዘይተረኽበ ዕንቅፋት ኣብ ጉዕዞ ህይወት ይኸውን'ዩ። ንዚጋጥሙ መሰናኽላት ክትሰግር ዘድሊ ስንቂ ተሰኡ ከመይ ትቛጸሮ ግን ኣብቲ ሰብ'ዩ ዝምርኮስ። ዘምጽኣኒ ክንዕበር ... ኣነ ብስእነት ገንዘብ ምዝራብ ዳርጋ ባህ ኣይብለንን'ዩ። ልክዕ'ዩ ብዙሓ ኣገዳስነት ገንዘብ ብዙሕ'ዩ ዝሰማማዕ። ድኽነት ገንዘብ ግን ምስ ግዜ ዝሓልፍ'ዩ ... ንዘጥቀመሉ ከኣ ቤት-ትምህርቲ ህይወት ከፊትሉ ይኸይድ። ኣረ ዝዓበየ ሰላምን ልዋምን ዝውንን እኳ ሃብቱ፡ ፍቕሪ ዝንብር ዕድለኛ ድኻ ብዙሕ'ዩ። ከም ፈውሲ ኣልቦ ሕማም ዝፍራህ ድኽነት ግን ኣሎ። ድኽነት ርእሲ፡ ድኽነት ጸባዩ፡ ድኽነት ክብሪ...!

"እዚኣ'ያ እዚ ኹሉ ትገብር?!" በልኩዎ ሰንቢደን ኣግርሞትን ተዘብሪቖኒ ብትኹረት እናጠመትክዎ። ኣብ ደጋዊ ትርኢት ተፈጥሮ ስለዝተከሰሰ ንእዝጊ ይጥዓም ኣለ ብዝዕባ መልክዓ ክዛረብ ኣይፈተኹ።

"ኣቲ ቀስ በሊ!" በለኒ ከይሓሰብኩዎ ዝፈነኹዎ ደሃዩይ ዓውታኡ ኣሰኪፍዎ።

"እዚኣ'ወ እዛ ወጅሂ ኣልቦ! ከም ጓል ኣይትምስጠካ! ልሳና ዒደር! ታህዲድ ከምታ ዘለከኸኹኺ ፋስ!" ኢሉኒ ሰሓቑ።

"ዝሕዝዚ ናታ ነገር ከም ተንብበ ፈጺሙ ኣይርደኣንን'ዩ። ገቡታ ክትልፍልፍ ከላ ቃላታ ጥቓ ሓቂ ከም ዘይቀርቡ ንሳ ጥራይ ትፈልጥ'ዩ ዝመስሉ። ንሰታ ቐበሩ ብዝዕባ ትብህነ መግትኒ'ያ ተዕልል። ሓንቲ ብዙሕ ጺጋ ዘለዋ ጠበይ ኣላ ኣብ ርእሳ ንዓኣ ተላቢሳ ጸቡቕ ጌሩ ትዋሳእ። ኣብዚ ናይ 6 ዓመታት ምቕርራብና ክትልወጥ ገለ ፈተነታት ኣካይደ ኣይሰለጠንን" ኣዕሪፉ ካብ ብኬሪ ማይ-ጋዙ ሰተየ መታዓልልተይ።

"ሕጂ'ውን ትዋሳእ'ያ ዘላ!" ምስ በለ፡ ኣቓልቦና ሓንሳብ ናብኣ ገበርና። ብሞባይል'ያ ኣብ ዲቕ ዝበለ ዕላል ተሸሚማ። ኢዳ እናወናጨፈት ኣቓልቦ ሰባት ዝስሕብ ስምዒት ተንጸባርቕ።

"ከይገርመካ፣ ኣልዕል ኣቢላ'ያ፡ ዝደወለላ የብላን። ሞባይላ ብቑጽሪ ምሽ ትዓጽዋ ከምኡ ትገብር"

"እንታይ ክትረክብ?"

"በቃ ብዙሕ'ዩ ዝድውለላ፡ ብዙሕ'ዩ ደላዩኣ መታን ክትብሃል"

"ብዙሕ ደላዩኡ ጥራይ መዓስ ኮይኑ ብዙሕ ዝድውሎ ... ብዙሕ ዝአወድ፡ ብዙሕ ዘታልል እውን'ኮ....."

"ኣንቲ'ዚኣ ኣበይ ኢላቶ!" ኣየወድኣንን።

"ኑብሱምትሓት ኣለዋ መሰኪይቲ፡ ዝጥምታ ስለዘይብላ ከምኡ ክትገብር ኣይትደልን። ዘለዋ ብልጫታት መዘምዚ ጠባዩ ናይ ሰብ ገሪ ክትጸዕር እንተትጀምር'ኮ እቲ ትብህነ ብዘለ ክፋሉ ምረኸበቶ። ክትሰርሕ ትኽእል እኮ'ያ፡ ግን ንሰብ ኣብ ዘይርታኣ ከተእትዋ እናጸዓረት። ስለዚ ንጸቡቓትን ሞያውያንን ደቀንስትዮ ከተጓኣእሰን ከተናኽፅን ግዜ ይዓርቡ።"

"እዋይ ሓፍተይ!" ብልቢ'የ ደንጊጻላ። ንሰባ ቀዳመይቲ ጸላኢታ ኮይና ብምዕጣቓ ብዕሽነታ ሓዚኑ። ንሳ ንሳ ኮይና ጥራይ ክትነብር ከም ትኽእል፡ መንነት ናይ ዝኾነ ሰብ ከኣ ክትምንጥል ከም ዘይትኽእል ኣሚና ኣብ ክንዲ ትጓዓዝ ኣብ ጥራይ ጎልጎል ትህውትት ምህላዋ ተሰሚዑኒ። መንእሰይ ብምኽና ዕድሚኣ ንኸሸንኑ ክሓልፍ ስለዘይተዋሕጠለይ።

ናባና ገጻ ቀረበ። ምሳና'ውን ኮፍ ኢላ። ነገራታ ካብ ምግራም ሓሊፋ የስደምም'ዩ። ዓሻ ድፍረት ቀዳማይ መሰሪሒኣ'ዩ። ንዘረባ ኹኣ ወዲኣ'ያ ትሓድረለ። እቲ ትመልኮ ቋንቋ ግን ንቑም-ነገር ጥራይ ክኸውን ኔሩ። ዕላላ ዓይንኻ ዓሚቱ ንዘይብላ ጸባቐ ከገሰመካ ህርድግ ዝበል'ዩ። እቶም ዘብህገዋ ሕልምታት ከም ጋህዲ'ያ ትዛረቦም። ንኣብ ጸርግያ ተዘርጊሐን ትርእየን ሳእኒ "ካብ ፓሪስ ዝመጻ'የን"፡ ንሓደ ተልሚደን ሳርቶ ዝፈተኖ ዝመሰል ቀራጽ ናይሎን ዝዓይኑቱ ጀሉብያ "ካብ ሮማ ዝኣዘዝክዎ'ዩ"፡ "ኣብ ገዛ ዘሎ ሸበጥ ዝበዝሐ ናይ ብራዚል'ዩ" ... ምባልን ዋጋ ናይ ንብረታ ብዶላር ናይ ምንጋርን ልምዲ ዘጥረየቶ'ያ። ንምንታይ ክንድኡ ደፈራ ዓይኒ ከተንቁር ትህቅን ግን ብኡ ክብሪ ዝርከብ ስለዝመሰላ'ዩ። ኣብ ኮፍ ዝበሉቶ ጣውላ ብዝዕባ ዝድውሉላ ብዙሐ ኣውዩትን ብዝዕባ ተጥፍኣ መጠን ገንዘበን ከተዕልል ምብዛጋ በቃ ሰብ ንቓላታ ከም ዘለዎ ወሲዱ ከምኡ ክሓስቡ፡ ሓሰቡ ከኸብሪ፡ ክፈትዋ፡ ክዘረብላ...!

ኩሉ'ቲ ዝሰኣኑቶ ኣብ ፈጠራዊ ዛንታ እናረኸበቶ ብኣኡ ትዓጉብ። ዕግበት ዘልኣለም ዝህብ ክብሪ ኸኣ ትሰእን። ተዋስኦኣ ዕንብት ዘለዋ ኩርዕቲ ጓል ንምምሳል'ዩ፡ ዕላል ቅሉት ካብቲ ዘይብርሃ ኣርእስቲ ምኽኑ'ያ ትዛረብ። ወረ ኣትኪላ ክትመኽረሉን ከተጠንቅቐሉን'ዩ ድልየታ ... ትትግብሮ ደማ'ያ። ነገራታ ግን ብኣንጻሩ'ዩ ቀንዲ ባህታኣን ዊንታኣን'ምበር ንሱ ደኣ። ቅሉት ንሰብ ዘቐልል ምኽኑ'ያ ካብ ክሳድ ንላዕሊ ክትመክር ትደሊ'ምበር፡ ብዘለዋ ድኽነት ጸባቕ ውሽጢ ካብ ሰብ ንላዕሊ ከም ዝቐለለት ኣይርደኣን'ዩ። ምስ ግዜ እናዘቐበበ ክመጽእ ዝሓሰቡቶ ክብራ ባይታ ክዘብጥን ቀረብታ ክርሕቅዋን ጀሚሮም። ክብርን ጭውነትን ክትሕሰሞ ቀሊል ተመሲሉካ ክትምጽዎም ግን ከም ብገደል ዘጽደፍካዮ ክቡር ንብረትካ ኣርሒቕካ ምምዕዳም'ዩ። ሃብቲን ድኽነትን ነፍሲወከፍ ሰብ ኣኣብ ኢዱ'ዩ ዝርከብ። ብሓቐኛ መንነትካ ብምኹራዕ ንሾኻ ማሰልካ ዝኸየድ ጉዕዞ ብሓቂ የኽብረካ'ዩ። ንሾኻ ንሾኻ'ምበር ካልእ ሰብ ክትከውን ዋላ ተመጽዮ ብተኣምር ክኸውን ዝኽእል ኣይኮነን። ካልኦት ከኣ ዋላ ይብዛሕዎ ንሰኻትካ ክምንጥሉ ብፍጹም ኣይክእሉን። ስም ናይ ሓደ ሰብ ብሓሶት ክጽልም ይኽእል'ዩ መንነት ግን ኣይልወጥን። ብሓቂ ዘይብሉ ምስሊ ስም ሰብ ንገዚኡ ተሸፊኑ ክምዕርግ ይኽእል'ዩ ሓቀኛ መንነት ግን ምስ ግዜ ምንጻሩ ኣይትርፎን'ዩ። ምኽንያቱ ንሓቐኛ እንታይነት ክልውጥ ዝኽእል ሓይሊ ፈጺሙ ስለዘይተፈጥረ። ዝኾነ ሰብ ነንዕላማኡ'ዩ ዝጽዕር፡ እንተርፎ ዕላማ ዘይብሉ። ዕላማኡ ንምዕዋት ከኣ ዝሰዐቦ እምነትን ዝገዓዞ መገዲን ግድን'ዩ ዝፈላሉ። ምኽንያቱ ጉዕዞ ሰባት ኣብ ውልቃዊ ርድኢት ህይወት ስለዝምርኮስ። እቲ ፍልልያት ከኣ ኣብ ውጽኢት ፍልልይ የምጽእ። ስለዚ'ዩ ደማ ገለ ዱታ ክብርን ውሽጣዊ ጸባቐን ክኸውን ከሎ፡ ገለ ደማ ሓላ ናይ ጭውነትን ብትሒት ሚዛን ዝልካዕን ዝኸውን።

## ባህልን ስነጥበባትን

ዘርኣብናይ ዓንደብርሃን

# ዕላል ምስ ድምጻዊት ሳባ ዓንደማርያም

ድምጻዊት ሳባ ዓንደማርያም ብ1991 እያ ኣብ ኣዲስ ኣበባ፡ ኢትዮጵያ ተወሊዳ። ኣብኡ ድማ ካብ ቀዳማይ ክሳብ ሳልሳይ ተማሂራ። ኣብ 1998 ምስ ቤተሰባ ተሰጕጋ ናብ ሃገራ ድሕሪ ምምላሳ ድማ፡ ኣብ መባእታ ቤት ትምህርቲ ዓዲ ሰጉዶ፡ ቤት ትምህርቲ ማእከላይ ደረጃ ሓድነት ከምኡ ድማ ቤት ትምህርቲ ካልኣይ ደረጃ ቀይሕ ባሕሪ ትምህርታ ተኸታቲላ። ሳባ ኣብ ዝሓለፈ ዓመት “ንፋቖር” ዘርእስታ ኣልበማ ድሕሪ ምዝርግሓ ልዑል ዝኾነ ተቐባልነትን ኣድናቖትን ዝረኸበት ድምጻዊት’ያ። ብዛዕባ ሞያዊ ጉዕዞኣ ዝምልከት ዕላል ከነካይድ ናይ’ዚ ሕታም ዕድምትና ገይርናያ ኣሎና።



*** መዓስ ኢኺ ኣብ ደርፊ ክትነጥፊ ጀሚርኪ?**

- መጀመርታ ናብ ስነ-ጥበብ ክኣቱ እንክለኹ፡ ብትልሂት’የ ጀሚረ። ኣብ 2008 ታሸዓይ ክፍሊ እንክለኹ ማለት’ዩ። ኣብቲ እዋን ኣብ ቤት ትምህርትና ዝተፈላለየ ክለባት ንምቛም፡ ካብ ክፍሊ ናብ ክፍሊ እናዞሩ ተመዝገቡ ይብሉ ነይሮም። ኣነ ዝኾነ ይኹን ናይ ስነ-ጥበብ ግሁድ ዝንባለ ወይ ድሌት ኣይነበረንን።

ደሓር ግን፡ የርሳሌም ትብሃል ኩፍ መባህልተይ ዝነበረት ኣብ ትልሂት ክትምዝገብ ትደሊ ነይራ። ኣካዪድኒ ትብለኒ፡ ተተሓሒዝና ከይድና። እቲ ጠርናፊ ዝነበረ ኑቶም ዝተመዝገቡ ክፍትኖም ይጅምር። ሸዑኡ እቲ ጠርናፊ እተዊ ሳዕስዒ ይብለኒ፡ ‘ኖ-- ክፍተን ኣይመጻእኩን’ ይብሎ። ‘እንታይ’ሞ ጸገም ኣለዎ ፈትኒ’ ይብለኒ። ደጋጊሙ ምስ ሓተተኒ ንዕኡ ከሐጉስ ኢለ ኣትየ። ደሓር ንሰኺ ንሰኺ . . . ሓሊፍክን ኢሉ ምስ’ተን ዝሓለፋ ይጽውዓኒ። ብኸምዚ’የ ናብ ስነ-ጥበብ ኣትየ።

*** ብድሕሪኡኸ?**

- ሸዑ ቀስ ብቐስ እናፈተኹዎ መጺአ። ከይደንጎኹ’ውን ናይ’ተን ሳዕሳዕቲ ጠርናፊት ገይሮምኒ። ሸዱሽተ ወርሒ ምስ ገበርኩ፡ እቶም ጠርነፍትና ዝነበሩ ‘ሳባስ ክትደርፊዶ ምኽኣልኪ’ ኢሎም ይሓቱኒ። ቅድሚኡ ሓሲበሉ ዘይፈልጥ ነገር’ዩ ነይሩ፡ ሓሳቦም ኣይደገፍክዎን። ንሳቶም ግን ኣብ መንጎ ኣብያተ ትምህርቲ ውድድራት ተሰሪዑ ብምንባሩ ኣብኡ ዝሳተፉ ደረፍቲ ክደልዩ ነይሮምዎም። ብፍላይ ዋሕዲ ደቀ’ንስትዮ ደረፍቲ ነይሩ።

ሓደ መዓልቲ፡ ናብ’ቲ ናይ ሙዚቃ መለማመዲ ክፍሊ ጸዊዖም ድረፊ ይብሉኒ። ዓቕለይ ጸቢቡኒ። ሕፍረትን ኮንፊደንስ ምስኣንን ነይሩኒ። ኣማራጺ ኣይነበረንን፡ “ምጩው ወዲ እቲ ሸኮሪና” ትብል ናይ ኤልሳ ኪዳነ ደርፊ ደሪፈ። እንታይ’ሞ ክብለካ’የ ሕውስውስ ዝበለ ስምዒት ነይሩኒ። ልዕሊ ኩሉ ሕፍረት!

ንሳቶም ግን፡ እዛ ጓል ድፍረት ምስኣን እንተዘይኰይኑ ዓቕሚ ኣለዋ ይበሃሃሉ። እናተኸታተሉ ድማ ድረፊ ይብሉኒ። ከይደርፍ ክሃድም ክሕባእ ጀሚረ። ኣብ መወዳእታ ግን ተዓዊቶም። በዚ ኣጋጣሚ ኑቶም ሸዑኡ ዘበራትዑኒ ፊሊጶስ፡ ሙሴ፡ ሮቤል፡ ፔተር ከመስግኖም እደሊ። ንሳቶም እንተዘይደፋፍኡኒ፡ ነቲ ኣብ ውሽጠይ ዝነበረ ዕቑር ናይ ምድራፍ ዓቕሚ ኣይመለለኽዎን ነይረ።

በቃ ቡብቐሩብ ይላመዶ። ይኽእሎ

ኣይኽኣሎ ንፍዕቲ እናበሉ የተባብዑኒ። ኣብ'ቲ ናይ ኣብያተ ትምህርቲ ውድድራት ድማ ልዑል ሽም ረኺበ። ሳባ ትበሃል ንፍዕቲ ደራፊት ኣላ ተባሂሉ ኣብ ኩለን ኣብያተ ትምህርቲ ተባጺሑ። እዚ ማራ'ዩ ሞራል ኩይኑኒ።

*** ኣብ'ቲ እዋን ዘለለኻዮ ዝምባለኺ ደኣ ኣብ ምንታይ'ዩ ነይሩ?**

- ሽዑኡ ዝያዳ ኣብ ጉያ'የ ዝግደስ ነይረ። ብጉያ መወዳድርቲ ኣይነበረንን። እ … ምስኣል'ውን ኣዝየ'የ ዝፈቱ ነይረ። ደሓር ግን ደርፍን ሳዕስዒትን እናዓብለለ መጺኡ።

*** ካብ ናይ ቤት ትምህርቲ ጉጅለ ዝቐጸለ ጉዕዞኺ ከመይ ይመስል?**

- ትምህርቲ ምስ ወዳእኩ፡ ናብ ጉጅለ ባህሊ ስርሒት ዞባ ኣርባዕተ'የ ተጸንቢረ። ኣብኡ ከም ሳዕሳዒት'የ ዝነጥፍ ነይረ። ሳሕቲ እንተዘይኩይኑ፡ ኣይደርፍን'የ ነይረ። እቶም ኣብ'ታ ጉጅለ ዝጸንሑኒ መብዛሕትኦም ደረፍቲ ኣዝዮም ክኢላታትን ስም ዘለዎም ብምንባሮምን ምናልባት ጸቒጢ ኣሕዲሩለይ ይኸውን።

ደሓር ካብኡ ወጺአ፡ ናብ ጉጅለ ባህሊ ከዋኽብቲ ሪም ከም ድምጻዊት ኩይነ ተጸንቢረ። ብመገዲ እታ ጉጅለ ባህሊ ድማ፡ ወተሃደራዊ ታዕሊም ክንፍጽም ምስ ድምጻዊት ብስራት ኣረጋይ ወሪድና። ሳዋ ከኣ እታ ዝያዳ ዓቕመይ ከዕብየላ ዘኽኣለትኒ ቦታ ኩይና።

*** እንታይ'ዩ እቲ ፍሉይ ኣብኡ ሓጊዚ ኩይኑ ዝጸንሓኪ?**

- ብዙሕ'ዩ። ልዕሊ ኩሉ ድምጻዊት ብስራት ምሳይ ምንባራ ብዙሕ ጠቒሙኒ። ብሓባር ዓቕምና ከነዕቢ ኣኽኢሉና'ዩ። ንሳ ክራር ሒዛ ብምኻዱ፡ ብቐጻሊ ንለማመድ ነይርና። ዳርጋ ዓመት ምሉእ ምድራፍ ኣየቋረጽናን። ነቲ ዘለኒ ዓቕሚ ድማ፡ ብዝለዓለ ክርድኦ ክኢለ።

ናታ ሞራልን ምትብባዕን'ውን ካብ መጠን ንላዕሊ'ዩ ነይሩ። ስለምንታይ ክንድ'ዚ ክእለት ሒዝኪ ኣብ ፒያኖ ባራት ገለ ዘይትሰርሒ ትብለኒ። ናብ ኣስመራ ምስተመለስና ኣብ'ቲ ንሳ ትሰርሓሉ ከተጀምረኒ ምኻና ቃል ትኣትወለይ።

*** ምስ ተመለስክን'ሞ ብሓደ ክትሰርሓዶ ጀሚርክን?**

- እወ … መጀመርታ'ኳ ኣይተራኸብናን ነይርና። ኣነ ኣብ ማ.ት.ኣ ጀሚረ። ደሓር ከምቲ ቃላ ኣብ ሃ.ኮ.ሰ.ኤ ዓዲማትኒ። ኣብኡ ብሓባር ምስራሕ ጀሚርና። ኦርጋኒስት ጆን ሳላሰ'ውን ልዑል ምድግጋፍ ገይሩለይ። በዚ ዝጀመረ ኣብ ዝተፈላለየ ፒያኖ ባራት እናሰራሕኩ ዓቕመይ ምዕባይ ተተሓሒዘዮ።

*** ናትኪ ስራሓት ናይ ምድላው መደባትኪ?**

- ብትሑት ዓቕሚ'ዩ እምበር፡ ቅድሚ ሳዋ ምኻደይ'ውን ዝደረፍክዎ ናተይ ስራሓት ነይሩ። "ዕሰል" ትብል ግጥሚ ኣቢብ ሓይልኣብ ዜማ ጮቤ ዘዳለዉዋ ነይራ። ሞጉስ ዝገጠማ ኣቶ ዜማ ዘዳለወላ ከምኡ'ውን ፊልሞን (ቀሻት)ን መድሃኔን ዘዳለዉለይ ደርፍታት ነይረን። ካብ ሳዋ ድሕሪ ምምላሰይ ድማ፡ ኣብ ፈስቲቫል ዝቐረበት "መቕሰን" ትብል ኤፍሬም (ጃንሆይ) ዘዳለዋ ደርፊ'ውን ነይራ።

*** ናብ'ታ "ንፋቖር" ዘርእስታ ኣልቡምኪ ክመጽእ። ነዛ ኣልቡም ንምድላው ዝተሓልፈ መስርሕ ከመይ ይመስል?**

- መጀመርታ ናተይ ናይ ውልቂ ኣልበም ንምስራሕ ኣይኩናን ተበጊስና። ኣብ'ቲ ግዜ ተሰፋት ኣብርሃ መንእሰያት ደረፍቲ ዝሳተፍዎ ኣልበም ከዳሉ መደብ ነይርዎ። ዑቕባይ እምባየ (ዓቃ) ናይ'ቲ ስራሕ ኣካያዲ'ዩ ነይሩ። ሓደ መዓልቲ መጺኡ ኣብ'ቲ ኣልበም ክልተ ደርፌታት ብምድራፍ ክሳተፍ ይዕድመኒ። በቲ ሓሳብ ተሰማሚዐ። ብድሕሪኡ ምስ ተስፊት ተራኺብና። እተን ዝተዳለዋ ደርፌታት ሂቡኒ። ተለማሚደ ስቱድዮ ኣእትየየን። ተስፊት በቲ ስራሓት ዕግበት ተሰሚዕዎ፡ ነቲ ምሳይ ዝነበሮ መደባት ከስፍሖ መዲቡ። ናብ ናይ ኣልበም ምድላው ድማ ኣቲና።

ብዙሕ ደርፌታት ተኣኪቡ። ነቲ ስራሓት ኣብ ምምራጽ ዝያዳ ተስፊት'ዩ ዝሰርሕ ነይሩ። ብድሕሪኡ ንዓይ ይህበኒ። ርእይቶታተይ ይህቦ፡ ብኸምዚ ድማ መሪጽና ወዲእና።

**- እዛ ኣልበም ብዲሺዲን ሲዲን ምስተዘርግሐት፡ ኣዝያ ተሰማዒትን ዕዉትቲን'ያ ኩይና። ትጽቢትኪ ከመይ ነይሩ?**

- ሓቂ 'ሓይሽ ኣብ ውሽጠይ ካብ ነዊሕ ምሳይ ዝኸደ እምነት ነይሩኒ። ዕዉትቲ ከምትኸውን ተሰፋ ነይሩኒ። ግን ሓቂ ኩይኑ ክትርእዮ እንከለኻ ካልእ ስምዒት'ዩ ዝስማዓካ። ክገልጾ ከማን የጸግመኒ'ዩ። ስድራቤተይ መጀመርታ ኣብ'ዚ ሞያ ክቕጽል ብዙሕ ይድግፉኒ ኣይነበሩን። በቃ ኣዝዩ ልዑል ሞራል ሂባትኒ። ነቲ ብዙሕ ዋጋ ዝኸፈልኩሉ ሞያ፡ ኣብዚ ደረጃ ክበጽሕ ምርኣይ ዘሐጉሰ'ዩ ነይሩ።

*** ናይ'ዚ ስራሕ ብልጫ እንታይ'ዩ ትብሊ?**

- ምናልባት፡ ብዙሕ ዓይነት ቅዲታት ዝሓቖፈት ስለዝኾነት'ያ ትኸውን። ብዙሓት ብሉጻት ሞያውያን ተሳቲፎማ'ዮም። ከም በዓል ምሉእብርሃን ሃይለስላሰ - ዝበዝሐ ግጥምታት ዝሰርሐ፡ ዘየምቲ ከም በዓል ዑቕባኸድር (ዲባ)፡ ኤፍሬም (ጃንሆይ)፡ ኢሳቕ ወዲ ገሬ፡ ኣርኣያ ሃይለ ከምኡ'ውን ካልኦት ገጠምቲ፡ ኣወሃሃድቲ ሙዚቃ ከምኡ ድማ ብብሉጽነት ዝተዳለወ ናይ ቪድዮ ክሊፕ ስራሓት … ብሓፈሻኡ ድምር ናይ ብዙሕ ጻዕሪ'ዩ።

*** ትሕዝቶ ናይ'ታ ኣልቡም ምሉእ ብምሉእ ኣብ ፍቕሪ ዘተኩረ ይመስል?**

- እወ። ኣርእስቲ ናይ'ቲ ኣልበም'ውን 'ንፋቖር' እዩ ዝብል። ብዘይካ'ታ 'ግርም'የ ዘለኹ' ኢላ ብዛዕባ ምዉቕ ሓዳራን ናይ በዓል ቤታ ፍቕሪን ትገልጽ ገዲፋካ፡ እቲ ዝተረፈ ግጥምታት ኣብ'ቲ ናተይ ዕድመ ንዘሎ ሰብ ዘውክል ዓይነት ግጥምታት'ዩ። ኣነ ክደርፎ እንከለኹ ድማ፡ ልክዕ ምሳይ ክገጥም ዝኸኣለ ኩይኑ ይስምዓኒ። ልዕሊ ኩሉ ድማ፡ ካብ ፍቕሪ ዝዓቢ ክድረፈሉ፡ ካብኡ ዝጥዕም ነገር ዘሎ ኣይመስለንን።

*** ኣብ'ታ ኣልበም እቲዋት ዝኾና፡ ብደረጃ ክሊፕ ክረኣያ እንከለዋ ድማ ከም ተኸታተልቲ ዘውሰዳ ደርፍታት**

**- "ስዊቲ"፣ "ንፋቖር" ከምኡ ድማ ኣይትፈለየኒ ዝብላ ደርፍታት ኣለዋ። እንታይ'ዩ ምትሕሓዘን?**

- እወ ... ተኸታተልቲ'የን። ሓደ ተመላላኢ ዛንታ'የን ዝነግራ። እዛ ጓል መጀመርታ ኑቲ ንፍቕሪ ዝዕድማን 'ስዊቲ' ዝብላ ጉበዝ ብዙሕ ኣይትግደሰሉን'ያ ነይራ። ትነጽጎ'ያ ነይራ። ደሃዩ ምስ ሰኣነት ግን ክትናፍቖ ትጅምር። እቲ ስዊቲ እናበለ ዘቀባጥረላ ወዲ ክትደልዮ ትጅምር። ኣብ'ቲ ካልኣይ ደርፊ፡ ምስ ተራኸበቱ 'ንፋቖር - ልዕሊ ፍቕሪ የለን' ኢላ ትዕድሞ። ኣብ ፍቕሪ እንከለዉ፡ እቲ ወዲ ጉቦ ልባ ዝገብር ሓሳባት ዘንቀደ ይመስላ። ትርእዮ ኩነታቱ ደስ ኣይብላን። ንኸይፍለያ ድማ፡ ትልምኖ። ናይ ክልተ ፍቑራት ዛንታ ዝሓቑፋ'የን። "ኣይትፈለየኒ"፡ እታ ብዙሕ ሰብ ዝፈትዋ'ያ። ኣነ'ውን ብተመሳሳሊ ዝፈትዋ'ያ። ግጥማን ዜማኣን ልዕሊ መጠን ተወሃሂዱ'ዩ።

*** 'ተናዘዝ' ከምኡ ድማ 'ድገመኒ' ኣብ ዝብላ ደርፌታትኪ ዘለዋ ገጸ-ባህርያት ዝተፈላለያ ይመስላ። ከመይ ትርእዩየን?**

- እወ ... እታ ተናዘዝ ኣብ ትብል ደርፌ ዘላ ጠባይ ርእሰ-ምትእምማን ዘለዋ'ያ። ከም'ቲ ገጣሚኣ ጉብረሂወት ጸሃየ ኣብ ቃለ መጠይቑ ዝገለጾ፡ ኑቲ ሓንቲ ጓል ተመራጺት፡ ተደላዩት፡ ተፈትያ ኣብ ውሽጣ ናይ ምግባር ... ባህሪ ዘለዋ ገይርካ ጥራይ ዝቐርብ ዝነበረ ንምፍራስ'ዩ። እታ ጓል ኑቲ ወዲ ፈቲኻኒ ከም ዘለኻስ ፈሊጠካ ኣለኹ፡ ደፊርካ ተዛረብ በሃሊት'ያ። ከይነዓቕ ዝብል ድሑር ኣተሓሳስባ ዘይብላ'ያ። ብኻልእ ወገን፡ እታ 'ድገመኒ' ትብል ጠባይ ድማ፡ ኣቓዲማ ንዝነጸገቶ ሕቶ ፍቕሪ ዳግማይ ክድገመላ ትዛረብ'ያ።

*** ብዛዕባ'ተን ዝተረፋ ደርፍታትኪኸ?**

- ለዋህ ጥዑም ዝነበረ ምስ ተፈለየካ ኢኻ ተስተማቕሮ። ሓደ ዘሐንቅቃ ዝነበረ ብሰንኪ ናታ ጉድለት ምስ ተፈለያ፡ ዝኽሩ ስለዝበርትዓ "ብኻ ጨካን ነይርካ" እያ ትብሎ። ዝኽሪ ኣይምገደፍካለይን፡ ኣብ ውሽጠይ ኣይምሃለኻን ትብሎ። 'መርዓ ናይ መሓዛይ' ምስ ሓደ ዓርኪ መርዓዊ ፍቕሪ ብዛዕባ ዝሓዛ ጠባይ እያ ተዘንቱ። ካልእ 'በዓል ጋዕሲ' ትብል ባህላዊት ደርፌ ኣላ። እቲ ኣገላልጻ ገጠራዊን ክቡድ ዝበለን'ዩ። ግን ጽቡቕ ገይሩ ንሓደ ጉበዝ ተፈቃሪ ወዲ ገጠር ዝገልጽ'ዩ።

*** 'ዕዋላ' ዝርእስታ ደርፍኺ ብዙሕ ኣካታዒትን ኣደዳ ነቐፌታ ዝኾነትን እያ። ዕላማ እዛ ደርፌ ብልክዕ እንታይ'ዩ?**

- ቅድሚ ሕጂ ኣብ ጋዜጣ ሓዳስ ኤርትራ'ውን ገሊጸዮ ነይረ። እታ ደርፌ ብዛዕባ ሓደ ዕዋላ ንዓይ ከምዚ ገይሩኒ ኢላ ትዛረብ ጓል'ዩ። ሓደ ዛንታ'ዩ። ካብ ሕማቕ ጽቡቕ ኣይሰኣንን'ዩ ተባሂሉ ዝተሰርሐ'ዩ።

*** ኣብ ስራሕ ቪድዮ ክሊፕ ከነዕልል። ኣብኡ ዘርኣኽዮ ኣቀራርባ ፍሉይን ሰሓብን'ዩ ነይሩ። ብልምምድ ዝተጉብረ ድዩ?**

- እቲ ምንቅስቓሳት ብዙሕ ሰብ ይዛረበሉ'ዩ። ሓቂ ይሓይሽ ኣብ'ቲ መጀመርታ ክቡድ ኢሉኒ'ዩ ነይሩ። ደሓር ግን፡ ተሰፊት ፈንጥስዮ፡ ረስዕዮ እናበለ ስለዘተባብዓኒ፡ ብምሉእ ናጽነት'የ ክንቀሳቐስ ጀሚረ። ምናልባት ተላሃዩት ምንባረይ'ውን ብዙሕ ሓጊዙኒ ይኸውን'ዩ።

እቲ ምንቅስቓሳት ንባዕሉ ፍሉይ ዝኾነ






ስሕበት'ዩ ዘለዎ። ኣብ'ቲ ዝሰርሓሉ ፒያኖ ባራት'ውን ብዙሕ ሰብ ነቲ ምንቅስቓሳተይ ከም ዝፈትወዎ ይነግሩኒ'ዮም። ገለ እዋን ደኺመ ጠጠው ኢለ ኣብ ዝደርፈሉ ኣጋጣሚታት፡ ገለ ዝሰርቀሎም ኲይኑ'ዩ ዝስማዓኒ። ንሳቶም'ውን ሕጉሳት ኣይኩኑን'ዮም።

*** ኣብ ቀረባ እዋን ስራሕርዓት ሕጸ ኣካዩድኪ ኣለኺ።**

- እወ። ምስ መሳርሕተይ ስነ-ጥበበኛ ተሰፊት ኣብርሃ ተሓጺና ኣለና። ኣብ ቀረባ ግዜ መርዓና ክንጽንብል ኢና።

*** ብዘዕባ ሕጹይኪዶ ምነገርክና?**

- (ሰሓቕ) ተሰፊት ንፉዕ ሰብ'ዩ! ብጣዕሚ'ዩ ዝድግፈኒ - ብዘይናቱ ደገፍ ኣነ ዋላ ሓንቲ ኣይኩንኩን። ብጣዕሚ'ዩ ዘኽብረኒ! ክብረት ይሃቦ - ግርም'የ ዘለኹ።

*** ናይ መጻኢ መደብኪ እንታይ'ዩ?**

- ሕጂ ካልኣይቲ ኣልበም ኣዳሊና ኣብ ምውዳእና ኢና። ዲቪዲ'ውን ኣብ ምስራሕ ኣለና።

*** ካልኣይ ኣልበምኪኸ ኣብ ምንታይ ዘተኩረ'ዩ?**

- ሕጂ'ውን ኣብ ፍቕሪ ዘተኩረ'ዩ። ግን ዝተፈላለየ ኩርናዓት ክንትንክፍ ፈቲንና ኣለና።

*** ደራፊት እንተዘይትኾኒ እንታይ ምኾንኪ ነይረ ትብሊ?**

- ጉያዩት ወይ ቀባኢት ምኾንኩ ነይረ። ኣብ ጉያ ዳርጋ ተቐዲመ ኣይፈልጥን'የ። ዋላ'ኳ ኣብ ዓቢ ደረጃ ኣይብጻሕ እምበር፡ ምስኣል'ውን እምብዛ ይፈቱ ነይረ'የ።

*** ሳባ ከም ሰብ ከመይ'ያ?**

- እምብዛ ለዋህ'ያ። ጽቡቕ ነገር ኣዘዩ ደስ ይብላ፡ ሰሓቕ ትፈቱ ... ባእሲ ፈጺማ ዘይትፈቱ፡ ለዋህ ክፉእ ነገር ምርኣይ ዘይትኽእል ... (ኣጊንክዩ ከይትብለኒ)

*** ልዕሊ ኩሉ ብሓንቲ ቃል ክትገልጽያ እንተትሕተቲኺ?**

- ፈቃር

*** ብልጫታት ሳባ?**

- ነገራት ቀልጢፈ ናይ ምቕባል ክእለት ኣለኒ። ኣብ ስራሕ ኣሸጋሪት ኣይኩንኩን - ብተገዳስነት ክሰርሕ ይኽእል'የ።

*** ድኹም ጐድኒ ሳባ?**

- መጀመርታ ተበግሶ የብለይን። ንኽበገስ ዝደፍኣኒ ሰብ ይደሊ'የ።

*** ትፈትውዮ ዓይነት ሙዚቃ?**

- ዘመናዊ ሙዚቃ!

*** ብፍሉይ ዘሐጉሰኪ ንጥፈት?**

- ናይ ቡን ጽንብል ብጣዕሚ'የ ዝፈቱ። ምስ ኣሕዋተይን ኣደይን ተኣኪበ ቡን ምስታይ እቲ ልዕሊ መጠን ዘሐጉሰኒ'ዩ።

*** ትፈትውዮ ዓይነት መስተ?**

- ልስሉስ መስተን ማይን

*** ትፈትውዮ መግቢ?**

- ስጋ! ብዝተፈላለየ ኣገባብ ኣሰራርሓ

*** ተድንቅዮም ደረፍቲ**

- ኩሎም የድንቑም'የ። ሓለፉ ግን ንትብርሀ ተሰፋሁነይ የድንቓ። ናታ ደርፊታት ብምድራፍ ስለዝዓበኹ ድማ ፍሉይ ፍቕሪ ኣለኒ።

*** ዘተሓጉሰኩሉ ኣጋጣሚ?**

- ስነ-ጥበብ ምስ ጀመርኩ ብዙሕ ጐተት ኣብ ምባል ኣሕሊፈ እንድየ፡ ኩሉ ዝምኖ ዝበርኩ ጋህዲ ኲይኑ ምስ ረኣኹዎ!

*** ብፍሉይ ትፈትውያ ሓንቲ ደርፊ?**

- ናይ መሻሉ ጉብዝ!

*** ካብ ስነ-ጥበብ ወጻኢ ክትሳተፍሉ ትደልዩ ንጥፈት?**

- ብኹብሰይ ኣዝየ ደንጋጽ'የ። ሓሳብ ልበይ እንተሰሚሩለይ፡ ኣብ ምድግጋፍ ስኡናት፡ ዘኽታማት. . ክሳተፍ ይደሊ።

*** ኣብሽኺ ንምዕባይ እንታይ ጻዕሪ ተካይዲ?**

- ዝተፈላለየ ስልጠናታት ይወስድ'የ። ቅድሚ ሕጂ ባርናባስ ዝሃቦ ስልጠና ነይሩ - ኣብኡ ተሳቲፈ። ቀጻሊ ድማ ይደርፍን ይጽዕርን። ዋላ ኣብ ገዛ'ውን ከይተረፈ።

*** ኣብ መወዳእታ?**

- ንኹሎም ኣብ'ዚ ደረጃ ክበጽሕ ዘተባብዑኒን ዝደገፉኒን፡ ኣሕዋተይን ወለደይን፡ ሕጹየይ ተሰፊት ኣብርሃ፡ ኣብ ስራሓተይ ብምስታፍን ብሞራልን ዘበራትዑኒ ስነ-ጥበበኛታት፡ ሰማዕተይን ደገፍተይን ከምኡ ድማ ክሳብ ሕጂ ኣብ ጐድነይ ኲይኖ ሓገዙ ዘይተፈልየኒ ሓወይ ዓወት ዓንደማርያም፡ ከምኡ'ውን ክብርቲ መሓዛይ ዓወት ታደሰ ከመስግኖም ይደሊ።

*** የቐንየለይ!**

# ኣኽዓየ

መሓሪ ዑቕባሚካኤል (ጠዊል)

# ሓዳር ንእስነት

‘ሓዳር ከይሓደረ እንከሎ በይንና ዲና ምስ ሰድራና ንቕመጥ ይስቈረና ኣይነበረን’ ይብሉ ኣቦይ ጉብሩ ዳንግሽ ብዓል ጸዓዚጋ። ይምልኡ‘ውን ‘ኣቦ ወዱ እናኣኸለ ክኸይድ እንከሎ፣ ኣብ ጥቓ ገዛኡ ይኹን ካልእ ዝመረጾ ቦታ ምስ ደየስቲን መተርትን ዓዲ ተሰማሚዑ ንወዱ ዝኸውን ቦታ ከም ዝወሃቦ ይገብር። ቅድሚ መርዓ ወዱ ከኣ ካብ መሰረት ክሳብ ደብዳብ ኩብጽሖ ይኽእል። ዝኣኸለ ወዱን ዓዲን እቲ ቤት ንመን ምኳኑ ይፈልጥ። ነገር ብሂል ድኣሉ’ምበር፣ እዚ ብኸምዚ ኣገባብ ዝተሰርሐ ገዛ ኣሉ ዘእከለ ሱብኣይ‘ውን ይሰርሖ ነይሩ ይብልዎ። ‘ዓጀር’ ዝብሃላ ኣዋልድ ነይረን ይብልወን። ዓጀር፣ ጽቡቓትን ባህ ዝበለን ሱብኣይ ጕሲሰን ከምጽኣ ዝኽእላ ዝነበራን’የን። ናብኣን ዝኣተወ ሱብኣይ ድማ ሱብኣየንን ኣገልጋሊ ኣቦኣንን ኮይኑ ይነብር። ነገር እንተዘይፈጢሩለይ ብኸምዚ ብሂል ካብ እንዳ’ቡኦም ናብ እንዳ’ዲኦም ዝኣተዉ ዛንታኦም ክሳብ ሎሚ ብቕምጡ ዘሎ፣ ኣብ ጉንዲ እዝንኹም ኣለዉ።

ኣቦ ንዝኣኸለ ውላዱ ክሳብ ሰለስተ ዝወልድ ምሉእ ሓላፍነት ይወስድ። ብፍላይ ወዱን ሰይቲ ወዱን ንኣሸቱ ምስ ዝኾኑ ንኽልቲኦምን ዝወለድዎምን የዕቢ። ብቐንዱ ኣደ ‘እቲን ይዓቢ ውላዱን ይጕቢ’ ዝብል ወግዒ ተሰላሰል። እዚ ማለት ኣደ ወዳ ወይ ጓላ ኣብ ንኡስ ዕድመ ናብ ውላድ ምስ በቕዐ ልዛይ ውላዳ ከይነቓጸ ናብ ደቂ ደቃ ትሰግር ንምባል’ዩ። ‘ማዕቁብ’ ዝብሃላ ንደቀንን ደቂ-ደቀንን ክሳብ እናጥበዋ ዘዕብያ ኣደታት ኣለዋ። እዚ ድማ ጭባጦ ይኸውን። ብሓፈሻ ኣቦን ኣደን



ንሓዳሮምን ሓዳር ደቆምን ብማዕረ የካይዱ።

መስቀል ምስ ሓለፈ ኣደ ወዳ ሓዳር ዝወጸሉ ንብረት ተዳሉ። ብጮቃን ጠለሸን። ካብ ድኾን ክሳብ ስርፋ፣ ሓመድን እዋንን መሪጻ ዝግባእ ኣቑሑ ተዳሉ። ነቲ ካብ መጋቢት ክሳብ ሰነ ዝተሃንጸ ቤት፣ ንፋስ ቀውዒ ምስ ፈንተለ (ነፈሰ) እንተሓመቐት ውሽጡ ትጓስሞ (ሓርፋፍ ልማጾ ገዛ።) ጉልበት ከም ሃለዋን ምድሪ ዘንኩላ መርዑ እንተሃልየንኣን ከዓ ውሸጢን ግዳምን ለሚጻን ኣጊጻን ንሓዳር ወዳ ድልዊ ትገብሮ። ብዓዳን ሰይቲ ወዳን ከኣ ኣይትጽረፍን። ብዓቢኡ ግና ‘ወዲስ ወሊድና እንዳ ከም ዝሓዝና’ ንዝብል ምስላ ትምልሶ።

ኣቦ ነቲ ዘመርዓዎ ውላዱ ማሕረስ ካብ ዝጀመረሉ ኣትሒዙ ዕርፉ ይፈልየሉ። ካብ ማሕረስ ክሳብ ዓውዲ፣ ወዱ ከም ቀደሙ ኣብ ትሕተኡ ክኸርም ምኳኑ ይምዕዶ። ኣብ ዓውዲ እንተስ መሰለስ ወይ‘ውን ርባዕ ይመኽሎ። ኣቦ፣ ኣብ ቤት ብዙሓት ቅጫ ዝደልዩ ውሉድን ኣብ ትሕቲኡ ዝእለዩ ኣቦሓጐታትን እኖሓጐታትን ምስ ዝህልውዎ፣ ዝወጽእ ጕበዝ ርባዕ ይምቀል። ካብኡ ተረፈ ከኣ መሰለስ የልዕል። ግራት ዓመት‘ውን ክህቦ ይኽእል። ወዲ ሓዳሩ ከይፈለየ ዓዲ ‘መገበር’ ስለዘይትህቦ፣ ንሓደ ዓመት ግራት ኣቦኡ ይሓርስ። ግራት ሃልይዎ ዝምቀሉ ኣባዑር እንተተረኺቦምን ድማ’ዩ ከምኡ ዝገበር። ካብኡ ተረፈ ሓዳር ዝወጽእ፣ ካብ እንዳሐማኡ ዝተገዝሞም ጽምዲ ወይ ቃንጃ ኣብዑር ምስ ዝህልዉ ከም ነገሩ ኣጠዓዲሞም ይሓርሱ። እዚ ኩሉ እንተዘይተኻኢሉ፣ ሓዳር ዝወጽእ ጕበዝ ኣቡዑር መሰለስ ሒዙ ይኸርም። ዝረኸቦ እታው ድማ ንሓዳሩ ይኸውን። ሕንክር ድኣ ከይብለኹም’ምበር፣ ተዓሲቡ ‘ውን ይኸርም። ርባዕ ግዲ! ምስ እንዳሰብ ኮይኑ ክሓርስ ይኸርም’ሞ

ኣብ ዓውዲ ምስ ተበጽሐ ራብዓይ ኣፍ የልዕል። መትከሊ ሓዳር ድማ ይኾኖ።

‘ሓረስታይ ይጸድቕ’ ዝብሃል ዕላል እትፈልጡ እዚ ትሕት ኢለ ዝጽሕፎ ኣይሕድሰኩምን ይኸውን። ኣብ ዓውዲን ሓፍስን ምስ ተበጽሐ፣ ሓረስታይ ቆፍኡ ጥራሕ ኣይመልእን። እንተስ ብኣካል ምጉዳል ወይ ከዓ ስእነት ጥዕና መትከሊ ሓዳር ዝኸውን እኽሊ ዝደሊ ንኡስ ወዲ ዓዲ ይህሉ። ኣብ ዓውዱ ሃብኒ ኩብል ዝወዓለ ዓኚይ ድማ ኣጸልሚቱ ክንዲ ኢዱ ዝፈቐዶ ንወዮ ኣለይ-መለይ ዝደሊ የብጽሕ። እዚ ድማ መትከሊ ሓዳር ይኸውን። ሓዳር ክተክል ዝደሊ መንእሰይ ድማ ከም ካልኦት ሓገዝ ዝደልዩ ወገናት ኣእዳው ይዝርግሕ።

ክፍቶን ክጽላእን ወለዲ ሓላፍነት ደቆም ይወስዱ’ዮም። ክልተኦም ተጻመድቲ ካብ ስምዒት ዝገላገልሉ ዕድመ ክሳዕ ዝበጽሑ ልቦና ዘድልዮ ጉዳይ ብወለዲ ይውሰን። ናይ ሓልዮትን ምስትምሃርን መድረኽ ድማ ይኸውን። ንኣብነት ክልተ መጻምድቲ ሓዊ ምስ ዝኣጉዱ ሰድራ ክልተኦም ማይ ኮይኖም የጥፍእዎ። ካብ ምዕዶ ክሳብ ተግዲድ ድማ ይብጻሕ። ከምኡ ኣቢልካ ሓዳር፣ ሕዳር ካብ ም኿ን ይከላኸሉ ነይሮም ይብልኹም።

ሓዳር ንእስነት ከይመጸጽካን ከይጉርጸጽካን ዝኢቶ ዝነበረ ሓዳር’ዩ። ክልተ መጻምድቲ ክሳብ ዝፍንትሩ ከይጸንሑ ልቦም ብልግዐ፣ ኣካሎም ብጭልቅዑ ዝምስረት ከኣ’ባ። ‘ንሱን ካልእ ንሳን ባልእ’ ከይጠመቱ ሓድሕድ ዓይኒ ስለዝተሓጸጹ ብዘይካ ንሓድሕዶም ካልእ ዘሎ ኣይመስሎምን። ክሳብ ዝቐበጸን ዝነቐጸን ይበጽሑ። ምቅያሕ ዘየኽተተ ዕድመ ብምኳኑ ብዙሓት ክሳብ ሞቶም ኣብ ቃል ኪዳን ይጸንሑ። መመኽሒ ድማ ይጥቀምሉ። ‘ሓዳር ንእስነት’ እናበሉ ብምምሓል።

ዕላል ጉበቤን ኣርጋብን ‘ውን ይህልወኩም ይኸውን። ጉበቤ ክሳብ ሰለስተ ዝወልዳ ኩሉ ምስለን (ጉቡኣን) ምስ መርዑ ዝኸይድ ኣንስቲ’የን። ሕጊን እንተመጸ ንፋስን እንተገጸ ሕጊ እንዳባ ከም ዝኣኸላ ኣንስቲ ኣይወሰደንን። ንነገረ ሰበይቲ ክሳብ ዝማሃራኦ ዝተወሰነ ዕድመን ወግዒ ሕብረተሰብንፈልዩለን ይጸንሕ። ዝድለ ቑጽሪ ምስ ወለዳን ልበን ምስ ዓለበ(ሓሰበ)ን ድማ ከም ሰበይቲ ይዕደማን ጉምበኦን ይወሃባን። ንመለክዒ ሓዳር ንእስነት ከም ዘማልኣኦ ከዓ ቈጽሊ ይወድቀን። መናድቐን ሓተላ ዝግጨብ ‘ውን ኣይሰኣናን። ከመዮ ኣደይ ለተብርሃን ኣብርሃ ዝብላኦ፣ እታ ንመለክዒ ሓዳር ንእስነት ዘየማልአት ሰበይቲ ተዓዲማን ከቢራን ምስ ኣንስቲ ዓዲ ኣይትኸይድን። ከም ኣብነት ናብ መርዓ ሓሲያን ጠቢታን ኣይትዕደምን። እተን ኣብ መርዓ ውዒለን ዝመጻ ኣንስቲ ድማ ብጉሎ ገዝአ ክሓልፋ እንከለዋ፣ ካብ ወዮ ስዋኡ ዝተወድአ ዓታሩ ሓተላ ቀንጪበን ይማልኣ’ሞ ብኸኒ ገዝአ እናሓልፋ ንመናድቓ ብሓተላ ይግጭባኦ። ጽያፍ ምኳኑ ብዘይፈለጠ እንስሳ ድማ ይለሓስ።

# ሓደስቲ ምስላታት መንእሰያት

## “ቁልዓ ብጥንሱ ቁርበት ብርሕሱ”

‘ቆልዓ ብንኡሱ……’ ኢልካ’ዩ ዝምስል ዝነበረ። እንተዝለሚ ቆልዓ ኪይተወልደ እንከሎ ጥዑም ሙዚቃ ክሰምዕ ኣለዎ፣ ኣደኡ ፍረታት ይኹን ካልእ ዝተመጣጠነ መግቢ ክትብልዕ ኣለዋ.... ዝብሉ ኣምራት መንእሰይ ቡጠዘኸዶ ይጸንሕዎ ኣለው። ካብዚ ዝተላዕለ መንእሰይ ንኮብሰጾር ብዓልቲ እንዳኡ ወላ ‘ውን ብጽግዕታ ቀቀሪፉን ጠጠቢሑን ይምግብ’ሎ። እዚ ድማ ንተጻመድቲ ኣብ ተወሳኺ ስራሕ ዝጸምድ’ዩ። ኮብሰጾር ምኽንኻን ዝብል ዝነበረ ሓሳብ ዝሰበር ብምኳኑ።

## ‘ዘይትሰረቕ ሞባይልን ዘይትጥመት ጓልን ይፍጠረልካ...’

ኣብዚ እዋን ልዕሊ ወዲሰብ ሞባይላት ዝጥመታሉ እዋን ተበጺሑ’ሎ ክብሃል ይከኣል። ካብ ሰብ ስለዝኾብራ ኣይኮናን። ካብ ሰብ ንዓአን ክትሰርቕ ዝቐለለ ስለዝኾነ ድኣ’ምበር። ካብ’ዚ ዝተላዕለ’ዩ ዝኸውን ኑተን ኣገዛዮን ዝማዕበላ ተሌፎናት እንታዋይ ሰሪቕወን ይነግራ፣ ‘ሲም ካርድ’ ካልእ ሰብ ምስ ዝኣትወን ናብ ሓደ ሰብ ይድውላ... ዝብል መግለጺታት ዝወሃበ። እዚ ከምኡ ኢሉ እንከሎ ወዲቐን ጸኒሐን ዘይለዓላ ሞባይላት‘ውን ኣለዋ ይብልወን። እዘን ሞባይላት ብዘይካ ምድዋል ካልእ ስራሕ ዘይብለን ብምኳነን ከምተን ዝማዕበላ ተለፎን ገይሩ ዝገደሰለን የለን። ከምኒ ቀዳሞት ኖኪያ።

ጓል ከይሰረቑ ወይ ከይምንጠሉ ዝፈርሁ ደቂተባዕትዮ‘ውን ጸቡቓት ኣዋልድ ምልላይ ዝገድፍዎ ይመስሉ። እዚ ምስ’ቲ ጣቒቶ ዝደረፎ ዝሰማማዕ ሓሳብ ይመስል። ‘ከም ሸዊት መንገዲ፣ ሓለዋ ወጺኡልኪ ብጥዲ’ ዝብል ደርፊ።

## ‘ፓስተን ካፑቺኖን ኩኑ’

እዚ ሓድሽ ምስላ ኑቲ ‘ከም ማይን ጸባን ይጸምብርኩም’ ዝብል ዝነበረ ኩብሪ ኢሉ ዝወጸ ይመስል። ምስላ ካብ መዓልታዊ ህይወት ደቂሰብ ከም ዝወጽእ ዝምስክር ዲንቂ ኣጋጣሚ ድማ’ዩ። ኣብዚ ጸባን ማይን ዝውሓዶ ዘመን ከምኡ ኢልካ ምምሳል ዘይተዋሕጠሎም ከኣ’ዮም ሃንደሰቲ እዚ ምስላ። ዝሕጸኑ መርዓውቲ ክንዝበጽሕ ቡጠዘጥዕመና ምስ ተኣኻኸብና ድማ’ዩ

እዚ ምስላ ኣብ ቶርታ ተጻሒፉ ዝመጸ። ከም መግለጺ እቶም ነዚ ምስላ ዝጸሓፉ መንእሰያት ኣብ'ዚ እዋን መንእሰያት ብብዝሒ ዘዘውትርዎን ኣገዳሲ መካይዲ ኮይኑ ዘሎን፣ ፓስተን ካፑቺናን'ዩ። ከም መግለጺኦም መንእሰያት ናብ መዘናግዒ ማእከላት ወይ ካፈታት ክኣትዉ እንከለው 'ንስኻ ናይ ፓስተ ንስኻ ድማ ናይ ካፑቺኖ ትኸፍል' ተባሂሎም'ዮም ዝኣትዉ። ካብዚ ተላዒሎም ድማ ፓስተን ካፑቺናን ዘይነጻጸሉ መኻይዲ ምዃኖም ኣፎም መሊኦም ይዛረቡ። ንመርዓውቲ ጽቡቕ ምንዮትም ንኽገልጹ ድማ 'ፓስተን ካፑቺናን ኩኑ' ኢሎሞም ንብለኩም።

## 'ማስጣ ቀያሕ ኣውቶቡስ ንታኽሲ...'

ዝኾነ ሰብ መንእሰያት'ኳ ብፍላይ እንተስ ዕላል ፍቕሪ ጥዒሙ ወይ ስራሕ ሰኢኖም ንምምሳይ ድሕር ኣይብሉን። ከም ባህሪ መንእሰይ ድማ ይወሰድ። ብፍላይ ስራሕ ዝሰኣነ መንእሰይ ንስራሕ ኢሉ ዝኸፍሎ ብምዃኑ ብዘገበሮ ወጻኢታት ክሳብ ምስላ ምውጻእ ኣይብጽሕን። ንመደቡቶም ብዘጋጥሞ ንዘየጠዓዕሙን ስራሕ ኣመኽንዮም ንዘዮምሰዩን ድማ'ዩ እዚ ዝምስሎም። ግዳይ ናይ ዘይደለይዎ ምምሳይ ዝኾኑ መንእሰያት ክሳብ ናብ ዓርኮም ይኹን ፈታዊኦም ደዊሎም ንታክሲ ዝኸውን ገንዘብ ይሓቱ። እዚ ናብ ህጹጽ ረዲኤት ከም ዝደወሉ ክሕሰብ ይኽእል። '911....' ይብልዎ ገሊኦም መንእሰያት። ምስ መሓዛኦም ወይ ፈታዊቶም ዘምሰዩ'ሞ፣ ክይተረድኦም ግዜ ዝተዓዘሮም ድማ'ዮም ግዳይ ናይ ከምዚ ኣጋጣሚ ዝኾኑ። ሕሩመይ'ለ ከምኡ ዝገበርኩን ከምኡ ዝገብሩ ዝፈልጥን። ናይ ከምዚ ኣጋጣሚ ግዳይ ከም ዝኾንካ ዝገርኾዩ መንእሰይ ድማ'ዩ ነዚ ምስላ ዝደግመልካ። 'ከም ሰብኻ ብቐያሕ ኣውቶቡስ ዘይትመጽእ' ንምባል ዝተሃንደሰ ከኣ'ዩ። ሳሕቲ ናይቶም ከም ሰብኻ ዝብሉ ሰባት ዘረባ ቅጫ የምጽእ'ዩ። ከመይሲ ከም ሰብኻ ዘይትኸውኑ መዓልታት ስለዘለዋ። ንኡብኻ እተሰምዓሉ ነዓልታት ክመጽእ እንከለዋ ንታክሲ ኣይኮነን ንኻልእ 'ውን ምኽፋል ድኣ።

## 'ብዓል ጸሊም ዳብሰታ ኣይትእመን...'

እዚ ኑቲ 'ክሰርቀኒ ዝረኣኽዎስ ክመልሰለይ ነይኣምኖ' ዝብል ምስላ ዘመዱ ይመስል። ከም ሰብ ምስላታት 'ውን ይዛመዱ'ዮም ዝብል ሓድሽ ፍልስፍና ከኣ በጨቕ በለ። እዚ ምስላ ካብ ጽልኣት ጸሊም ዳብሰታ ዝተላዕለ ይመስል። ጸሊም ዳብሰታ ዝገበረ ሰብ ናበይ ገጹ ደርኢ ኣሎ ስለዘይፍለጥ መን ስለምንታይ ይጥምተካ ኣይትፈልጥን። ከምዚ ዝገበረ ሰብ ወላ 'ውን ሰላማዊ እንከሎ ብሕማቕ ዓይኒ ክጥመት ይክኣል። ዝበዝሑ ኣብ ፊልምታት ይኹን ካልእ ዛንታታት ዘለዉ ንጭቃነ ይኹን ኣብ ሕማቕ ንጥፈታት ዝንቀሳቐሱ ሰባት ነዚ ዳብሰታ ስለዝገብሩ ካብቲ ብሕማቕ ዘጠምቶም'ዩ።

## ህዉኽ ዝብእሰ እንዳ ሰጋ ይደሊ

እዚ ኑቲ 'ህዉኽ ዝብኢ ኣፍንጫ ኣድጊ ይዅስ ወይ 'ውን ቀርኒ ይዅስ' ዝብል ምስላ ምርኩስ ዝገበረ'ዩ። ኣዛብእ ሉሚ ካብ በረኻ ንዓዲ ምእታው ለሚደምስ ምስ ሰብ ጉርጓይነይ(ጸግዕ-ጸግዕ) ክብሉ ጀሚሮም ኣለው። ብፍላይ ኣብ ገለ ከባቢታት ከም ከልቢ ካብ ሰብ ክቐለቡ ቁሩብ ዝተረፎም ይመስሉ። ነዚ ዘስተብሃሉ መንእሰያት እዚ እዋን ነዚ ምስላ ኣውጺኦም ኣለው። ሰናይ ድማ ይመስል። ከመይሲ ዝበረ ምስላታት ክርሳዕ እንከሎ ሓደስቲ ምስላታት ክወጹ ስለዘየግባእ። ኣብ ከተማታትን ከባቢኡን ዝብሩ ኣዛብእ፣ ወገንቲ እንዳሰጋ ክሳብ ዝኾሕፍሎም'ዮም ክጸንዩ ዝግባእ። ካብዚ ሓሊፎም ናብ እንዳሰጋ ኣቢሎም ክዘውሩ እንተጀሚሮም ግና ስርዓት ዝጠሓሱ ይመስሉ። እዚ ምስላ ድማ ንሓደ ኣብ ሓውሲ ከተማ ዝርኩብ እንዳሰጋ ኣዛብእ ብመደብ ክሰልይዎ ምስ ተራእዩ ዝወጸ'ዩ። መበገሲ እዚ ምስላ ዝኾኑ ኣዛብእ፣ እዋን ምስ ሓለፈ ንወየ እንዳሰጋ ይኹብዎ ከም ዘለው ዋና እቲ ትካል ፈሊጡ። መንእሰያት እቲ ሓውሲ ከተማ ነዚ ምስላ ብምውጻእ ድማ ዋና ትካል ሰጋኡን ትካሉን ከም ዝከታተል ገበሩ። 'ማስለሉ እንተተማሰለሉ' ድማ ይወሰኾ።



# ተዛረብ ክዓ መጸኒ…!

## ስመይን ስምኽን

ጓለይ እዚ ፍቕርስ ዒንኪላሎ እባ'ዩ። ከመይን ስለምንታይን ንፍቕሪ ሓሪኽኒ ሕንቅል ሕንቅሊተይ ኮይኑኒ'ሎ። እትን ከምትን ከይበልኩ ብዛዕባ ስመይን ስምኽን ክሓስብ እንክለኹ ጭራስ ትኣገጺ ዘለኺ'ዩ ዝመስለኒ። ኣብ ዝኾነ ቤትን ኣብ ኣእምሮ ኑቡሲ ወከፍ ሰብን ዝተወቀጠ ስም ሒዝኪ፣ ምሳይ ምስ ቁንጣሮ ዝፈልጠኒ ሰብ ኣብ ፍቕሪ ምውዳቕኪ ሓረም ኣይናይ ጥዕናኹ። ወላ'ኳ ፍቕሪ ፍልልያትካ ከይገደሶ ድላዩ ክጉብረካ ዝኽእል እንተኾነ፣ ኣነን ንስኽን ግና ብዛዕባ ድሌታትን ክውንነትን ኣጸቢቕና እንፈልጥ ሰባት ኢና። ኣንቲ ለቢምና ክብል ኢለ'የ። እምበር ንሕቶ ፍቕርኺ ድኣ ዓይነይ ኣይምሓሰኹሉ ሕቘይ ኣይምደረዘኩሉ። ተራእዩኒ እኮ'ዩ፣ እከለ ምባል ተረፉ ንእከሊት ሰበኣያ እናተባሃልኩ ክጸዋዕ። ኣካ'ወ ንጓለቦይ እከለ ሰበኣያ ክብሃል ሕጂ ኮይኑ ተራእዩኒ። ካብ ስምኪ ስም ሰድራኺ፣ ካብ ስም ሰድራኺ ስምኪ። ሰሊዑ ክህበካ እንክሎን ጭሪም ክስእነልካ እንክሎን ዘሎ ፍልልይ ኣብይን ኣጦኽን ይረኣየኒ። ሓደሓደ ግዜ 'ስማ እንታይ ክጉብረኒ ይኽእል?' እናበልኩ ባዕለይ ዘልዕሎን ዝምልሶን ሕቶ የልዕል'የ። ከም ጓል ከመይ'ያ ምፍላጥ ደዩ ዘድልየኒ ወይስ ስማን ክብሪ መዘኮባን እናበልኩ እግሩ እምበር ርእሱ ዘይረኽቦ ዛዕባ ኣልዒለ ሕቡሊል ይብል። ኣነን ብሓሶብ ንስኽን ብሞኺና ዕንክሊል ክንብል መውዳእታና ዝርከብ ኣይመስለኒን።

ግዳ ካብኡ ንናብኡ ኣጦኺ ይሓይሽ። ብጸዕድኡ 'ነዓይ እትኸውን ሰብ ንስኻ ኢኻ' ክትብልኒ እንክለኺ፣ 'እዋእ ከመይ ኢልካ ደዩ ንሰብ ዝኽወን' እናበልኩ መልሲ ኣልቦ ሕቶ የልዕል። ኣነ ንኩበሰይ ከምዝይኮንኩ እየ ዝፈልጥ። ንስኺ ድማ ንዓኺ ክኸውን ከም ዝኽእል ትፈልጢ። እንታይ ግድኺ ንኩበሰይ ኣይፈልጣን'የ ማለት'ዩ። ከምኡ ድኣ ዘይትፈትዊ ከይትኾኒ'ምበር፣ ሓንቲ ምሳይ ሻሂ እትሰቲ ሰብ 'ንኩበስኻ ኣይትፈልጣን



ኢኻ' ክትብለኒ እንክላ ዘረባኺ'ዩ ዝሰኣለኒ። ኣንታ ካብ ስመይ ሓለፈ ግዲ ብዛዕባይ ዝፈልጦ የብሊይን?

ስም ናብ ዘለዋ ጓለንስተይቲ ሃንደፍ ኢሉ ዝኣቱ ወዲተባዕታይ ከምዘየለ ትፈልጢ ኢኺ። ኣብዚይ ዓቕመይ እዝን እትን'ዩ እቲ ምኽንያት እንተበልኩኺ ንስኽን ኣንብቡትን ከይትኽዕቡኒ። 'መኽየቢኻ ኣይትሰራሕ ብሽኩር ኣይትመራሕ' ደዩ ዝምስል? ብድምዳሙ ግና እሰማምዓሉ ደዩ እዝጸጉ ክሳብ'ዚ ዝ ጽሑፍ ዝሓናጥጠሉ ዘለኹ ግዜ ኣይፈለጥኩን። ንሓደ ዓርከይ ብዛዕባ'ዚ ምስ ኣዕለልክዎ 'ሽጉጥ ሒዝካ ምስ ከቢድ ብረት ኩናት እንተዋጺኡካ ድኣ' ክብል መለሰለይ። ኣብ እንዳ ከቢድ ብረት ካብ ዝምድብ ሒደት ኣይገበረን። ሓደ ክኢላ ኮምፕዩተር 'ውን 'ብዛዕባ ኣንቲ ቫይረስ ኣፍልጦ ዘይብልካ እንተኾይኑ፣ ኮምፕዩተር ዘይምግዛእ ይሕሸካ' ኢሉኒ። ሓደ ምሳይ ዝተማህረ ሓኪም ግና ዝሓሸ ዘረባ ረኺበሉ። 'ብዛዕባ ስማን ስምኻን ዘይኮነ ብዛዕባ ሓሳባን ሓሳብካን 'ኮምፒር' እንተትገብር ምሓሸካ' ኢሉኒ። ናይ ኩሎም ክሰምዕን ናጠኺ ክጽሕፎን ሓንቲ ከይሓዘኩ ከይተርፍ ፈሪሀ ጓለይ።

ንሓደ 'ንዓኻ እትኸውን ዘይተናዲ' እናበለ ክኣቱን ክወጽእን ዝዘረበኒ ሰብ ብዛዕባኺ ምስ ኣዕለልክዎ 'ጠምሳቕ' ክብል'ዩ ጸሪፉኒ። እቲ ዘረባ ብጥሪኡ.....

'ንስኻ ተመሲሕካ ዘይትድረርሲ'

'እሞ ኣምሲሓ እተድርር እንተምጽእኩ'

'ኣታ ወዲ ምስ ከመይ ዝበለ ከውሒ ትራጸም ምህላውካ...'

'ኣንታ ንሳስ ሸኻ'ያ፣ ሸካ ቢቃ እሾኽ ዘለዋ ከማን ኣይትመስልን...'

'ሓወይ ንእከለ ኣማኺረዮ ነይረ ከይትብል ምስ ሰድራ ከይተባእሰኒ...'

'ኣማኺርካ እንደየ'ሞ ዘለኹ.....'

'ኣዙበኣ ይምከሩልካ.....' ኢሉኒ ዕዝር።

'ኤንይ ወይ' ትብል መምህር ንግስቲ። ብዛዕባኽን ብዛዕባ ስምኽን ክሓስብ ካልእ ነገር ጠንጢነዮ ኣለኹ። እንታይ ግድኺ ንሕቶኺ ዝተቐበልክዎ'የ ዝመስል። ወላ'ውን ስምኪ ባሕሪ እንተኾነ ኣደይ ተሓጺበ እንደኣለ ዝወጽእ!

ተክኖሎጂ

# ብሉቱዝ

ኮምፒዩተር፡ ተሌፎንን ካልእ ኤለክትሮኒያዊ መሳርሒታት ክንጥቀም እንከለና፡ እቶም ዝተፈላለዩ ክፋላት ተደሚሮም ኣገልግሎት ይህቡና። ኮምፒዩተርና ንስክሪን፡ ኪቦርድን ማውዝን ምስቲ ከም ሓንጐል ኰይኑ ዝሰርሕ ሲ.ፒ.ዩ. ብገመድ ነራኽቦም። ኣብ እንዳ ኢንተርነት ኣቲና እተን ዝተፈላለያ ኮምፒዩተራት ምስ'ቲ "ሰርቨር" ንዕኡ ብዘገልግል ገመድ ወይ ኬብል ይራኸባ፡ ዝተፈላለዩ ኤለክትሮኒያዊ መሳርሒታት ንሓድሕዶም ዝራኸብሉ ዝተፈላለየ መገዲ ኣሎ። ገለ ካብኣም ኬብል፡ ገመድ ኤለክትሪክ፡ ኢንተራነት ኬብል፡ "ዋይ-ፋይ"ን ጨረርታ ኢንፈራረድን ክንጠቅስ ንኽእል።

ኤለክትሮኒያዊ መሳርሒታት ንሓድሕዶም ዝራኸብሉ ጥበብ ካብ መዓልቲ ናብ መዓልቲ እናተራቐቐ ይኸይድ ኣሎ። ሓደ ካብ'ዞም ዝተራቐቑ ንገመድ እናኣጥፍኡ ዝኸዱ ዘለዉ ጥበብ ቴክኖሎጂ "ብሉቱዝ" እዩ። ብሉቱዝ ንኤለክትሮኒያዊ መሳርሒታት ብገመድ ኣልቦ ኣገባብ ዘራኽብ መስርሕ ኰይኑ፡ ኣብ ናብራና ኣዘዮም ኣገደስቲ ጠቐምታት ኣለዎ።

ክልተ ክራኸብ ዝደልያ መሳርሒታት ንሓድሕደን ቅድሚ ዝርርብ ምጅማረን ክሰማምዓሉ ዘለወን ብዙሕ ነጥቢታት ኣሎ። ቅድም ዝሰማምዓሉ ነጥቢ ኣካላዊ ምርኻብ እዩ። ብመገዲ ገመድ ኣቢለን ክራኸባ እንተ ኾይነን ክንደይ ገመድ (መስመር) ከም ዘኣኽለን ክሰማምዓ ኣለወን። ዝራኸባሉ መገዲ ምስ ተሰማምዓ ኸኣ ካልእ ዘለዓል ሕቶ ኣለወን። ኣብ ሓደ ግዜ ክንደይ ዝኣክል ሓበሬታ (ዳታ) ክለኣኽ ኣለዎ? ሓበሬታ ዝመሓላለፈሉ ሓደ ኣፍደገ (serial ports) ዝጥቀማ እንተ ኾይነን፡ ኣብ ሓደ ግዜ ሓደ ሓበሬታ ክትሰድድ ትኽእል። ሓበሬታ ዝቕበላሉን ዝሰደሉን ብዙሕ ኣፍደገ (parallel ports) እንተ ሃልዩዎ ግን፡ ኣብ ሓደ ግዜ ብዙሕ ዝበለ ሓበሬታ ከመሓላልፍ ይኽእል።



ንሓድሕደን ብምንታይ ይዛረራባ?

ኣብ ኤለክትሮኒያዊ ዝርርብ፡ ኵሎም ክፋላት ኑቲ ሓበሬታ ብ"ቢት" ይዕቅኑዎ፡ "ቢት" ዝከኣሰ መዐቀኒ ኣሃዱ ናይ ኤለክትሮኒያ ሓበሬታ እዩ። እቲ ዝሰደድ መልእኽቲ ዓቕኑ ወይ ግዝፉ 5 ቢት፡ 6 ቢት፡ 45 ኪሎ ቢት እናበልና ንዕቅኖ። እዚም ኣብ ርክብ ዘለዉ ኤለክትሮኒያዊ መሳርሒታት ከኣ እቲ ዝለኣኽ ዘሎ ሓበሬታ ግዝፉ (ዓቕኑ) ፈሊጦም፡ በጺሑዶ ኣይበጸሐን'ውን የረጋግጹ። ነዚ ዘተግብር ስርዓት ሕቶን መልስን (commands and responses) ኣሎ፤ ህልው መርበብ ምርኣይ፡ ስርዓት ሕቶን መልስን፡ ዝለኣኽሉን ዝቕበሉን፡ … ዝኸታተል መስርሕ ድማ ፕሮቶኮል ይበሃል። ንኽልተአን ኣሰማምዒ ዝሰደድናዮ ሓበሬታ በጺሑዶ ኣይበጽሐን የረጋግጽ።

### ብሉቱዝ ከመይ ገይሩ ርክብ ይፈጥር፤

ብሉቱዝ ንእስ ዝበለ ከባቢ ዝሸፍን ንኣድላይነት ገመድ ዝኣሊ መስርሕ ኰይኑ፡ ብኣዝዩ ውሑድ ናይ መተሓላለፊ ጸዓት ወይ ሓይሊ ድማ ይሰርሕ። ካብ ሞባይል ተሌፎን፡ ነፍሲ-ወከፍ ዝለኣኽን ዝቕበልን ሓበሬታ 1 ሚሊ. ዎት (0.001 ዎት) ናይ ምትሕልላፍ ሓይሊ ይጥቀም። ብዘይካ'ቲ ዝውድኦ ውሑድ ሓይሊ፡ ካልእ ብዙሕ ተወሳኺ ጥቕሚ'ውን ኣሎዎ። ኣብ ቅድሚ ኮምፒዩተር ኮፍ ኢልካ ኣለኻ ንበል። ሞባይልካን ተሌፎንካን ብብሉቱዝ ተተሓሒዘን ኣለዋ፡ ክትድውል ስለ ዝበርኻ ተሌፎንካ ከየልዓልካ ብመገዲ ኮምፒዩተርካ ክትድውል ትኽእል። ክድወለካ ከሎ'ውን ብኮምፒዩተርካ ተቐቢልካ ክትዛረብ ትኽእል፡ ኣብዚ ባተሪ ሞባይልካ ዘጥፍኦ ጸዓት የለን።

ብሉትዝ ስልኪ ኣልቦ፡ ሕሱርን ኦቶማቲክን ምኳኑ ተፈታዊ ይገብሮ። ኢንፍራረድ ኮሙንከሸን ንገመድ ዝኣሊ ሓደ ኣገባብ'ዩ። "ኢንፍራረድ" ካብ ኣዒንትና ክርእን ክትርጎምን ዝኽእል ድግምጋም (ፍሪኴንሲ) ንታሕቲ ዘሎዎ ናይ ብርሃን ማዕበል እዩ። ኢንፍራረድ ንሪሞት ኮንትሮል ተለቭዥን፡ ዲቪዲ፡ ቴፕን ካልእ ተመሳሳሊ ሪሞትን ንጥቀመሉ። ሓደ ካብ ኣበራት ኢንፍራረድ ብዘቖለለ ኣብ ሪሞት ክንረኽቦ ንኽእል፡ ሪሞትና ናብቲ ተለቭዥን ኣቕኒዕና እንተ ዘይኣዚዝናዮ ኣይሰርሓልናን እዩ። ካልኣይ ካብ ኮምፒዩተር ናብ ላፕቶፕ ሓበሬታ ብኢንፍራረድ ክነመሓልልፍ እንከለና፡ ኣብ ተመሳሳሊ ግዜ ካብታ ላፕቶፕ ናብ ካልእ ኤለክትሮኒያዊ መሳርሒ ክነምሓላልፍ ኣይንኽእን ኢና፤ እዚ "ሓደ ንሓደ" መስርሕ ይኽተል ብምኳኑ'ዩ። ለኣኺን ተቐባሊን ኣካላት (ትራንዝሚተርን ረሲቨርን) ናይቲ ብመገዲ ኢንፍራረድ ዝራኸብ ኤለክትሮኒያዊ መሳርሒ፡ ኣብ ሓደ መስመር ፊት-ንፊት ዝቖመ ክኸውን እንከሎ፡ ኣብ ሞንጎኦም

ንዘኣቱ ነገር ኩሓልፎ ኣይክእልን እዩ። እቲ ዝልኣኽ ሓበሬታ ናብ ሓደ ውሱን መዕረፊ ዝኸይድ ብምኳኑ፡ መልእኽቲ ብጋዝኡ በጺሑን ኣይበጽሐን ክትፈልጥ ይቐልል ይኸውን። እንተኾነ በዚ መስርሕ ክትሰርሕ እንተ ኴንካ ገዛኻ ብሽሉ ኣንፈቱ 'ረሲቨራት' ክትጥቅዓሉ ክትግደድ ኢኻ። ብሉቱዝ'ምበኣር ዝኣም ክልተ ኣበራት ኢንፍራረድ ኣሕወዩ'ዩ መጺኡ። እቲ ዝቐደመ ብሉቱዝ 1.0 ሓደ ሚጋቢት ኣብ ሓደ ካልኢት (1 Mbps) ዝለዓለ ናይ ምትሕልላፍ ቅልጣፈ ነይሩዎ። ብሉትዝ 2.0 ከኣ 3 ሚጋብት ኣብ ሓደ ካልኢት ናይ ምትሕልላፍ ቅልጣፈ ኣሎዎ። ብሉትዝ 2.0 ኑቲ ኣቐዲሙ ዝበረ ብሉቱዝ 1.0 ኣጣሚሩ ዝማዕበለ ካልእ ወለዶ ብሉቱዝ ቴክኖሎጂ እዩ።

## ብሉቱዝ ብኸመይ ይሰርሕ፧

መርበብ ብሉቱዝ ኣብ ትሑት ናይ ራድዮ ማዕበል ዝተዘርግሐ እዩ። ኣብ ከባቢ 2.45 ጂጋ-ህርዝ፤ ማለት ካብ 2.402 ክሳብ 2.480 ጂጋ-ህርዝ ዘሎ ናይ ሬድዮ-ባንድ ይዝርጋሕ። እዚ ፍሪኴንሲ ንኢዱስትሪያዊ፡ ስነ-ፍልጠታዊን ሕክምናዊ ስርሓት ብስጻ ንኽኮየደሉ ዝተወሰነ እዩ፤ ብ "ISM" ባንድ ከኣ ይፍለጥ። ብሉቱዝን ካልኦት ኣብዚ ባንድ ዝሰርሑ ነገራትን ከይተሓዋወሱ ወይ ከይጋጨው መሃንድሳት ተጠንቂቖም ክሰርሕዎም ይግደዱ።

መሃንድሳት ብሉቱዝ ኑቲ ክፍጠር ዝኽእል ምግምጫው ንምውጋድ፡ ምስቲ ሓበሬታና (ዳታ) ሓደ ሚሊ ዋት ናይ ምትሕልላፍ ሓይሊ ከም ዝህሉዎ ክገብሩዎ ክኢሎም። ኣዝዩን ዝጸበቓ ሞባይል ክሳብ 3 ዋት ዓቕሚ ኣሎወን። ትራንዝሚተር ዝሰዶ ሓበሬታ ብመልክዕ ቮልተጅ'ዩ ዝኸይድ። እዚ ቮልተጅ ኣብ ማዕበል ተጻዒኑ ይኸይድ። ኣብኡን ረሲቨራት ከኣ ናብ ዝነበሮ ይምለስ ወይ ይትርጎም። ናይ ብሉቱዝ ትራንዝሚተር ትሑት ሓይሊ ክሳብ 10 ሜትሮ ክሽፍን ይኽእል። ብቐረባ ክረኽቡዎ ምስ ዝኽእሉ ተለቪዥንን፡ ኮምፕዩተር፡ ተለፎንን ካልእን ናይ ምግምጫው ትኽእሎኡ ኣዝዩ ውሑድ እዩ። ዘይከም ኢንፍራረድ ኮሙኒኬሽን ከኣ እቶም መሳርሒታት "ግድን ክረኣኣዩ ኣለዎም" ኣይብልን'ዩ። ኣብ ነጸላ መንደቕካ ምስ ዘሎ ጉረቤትካ - ቡቲ ዝተሓተ ሓይሊ - ብብሉቱዝ ክትለኣኣኽ ትኽእል ኢኻ።

ብሉቱዝ ንሸሞንተ መሳርሒታት ኣብ ሓደ ግዜ ከራኽብ ይኽእል'ዩ። ኣብ ውሽጢ 10 ሜትሮ ዝጨረሓ ዓንኬል ዝርከቡ ሸሞንተ ዝተፈላለዩ ኤለክትሮኒያዊ መሳርሒታት፡ ብዙሕ ምግምጫውን ምትሕውዋስን ክህሉ ንጸበዮ ንኸውን። ብሉቱዝ ነዚ ምግምጪዋት ንምጉዳል ዝርግሐ ዘሎዎ "ፍሪኴንሲ ስፔክትሩም" ምጥቀም፤ ካብ ሓደ ንላዕሊ መሳርሒ ኣብ ሓደ ግዜን ተመሳሳሊ ፍሪኴንሲን ከም ዘይጥቀሙ ይገብር። በዚ ኣገባብ 79 ፍሪኴንሲታት ብዘይ ስሩዕ እናመረጸን ካብቲ ሓደ ናብቲ ሓደ እናሰገረን ይጥቀም። እዚ ማለት እቲ ትራንዝሚተር ኣብ ካልኢት 1600 ግዜ ፍሪኴንሲ ይቕይር ማለት'ዩ። ኩለን ናይ ብሉቱዝ ትራንስሚተራት ነዚ ዝርግሐ ዘሎዎ ፍሪኴንሲ-ስፔክትሩም ይጥቀማሉ ካብ ኩና፡ ክልተ ትራንስሚተራት ኣብ ሓደ ግዜ። ሓደ ፍርኴንሲ ክጥቀማ ኪጋጥም ኣዝዩ ውሑድ ተኽእሎ'ዩ ዘሎወን። እንተ ኣጋጢሙ ኸኣ ንእሽቶ ዕሽር ናይ ካልኢት ግዜ'ዩ ዝወስድ፤ ንኽእረም ካብ ቋሕሰም ዝንእስ ግዜ ይወስድ።

ብሉቱዝ ዘሎወን መሳርሒታትት ኣብ ሓደ ክሊ 10 ሜትሮ ምስ ዝራኸባ፡ ኣብ ሞንጎአን ኤለክትሮኒያዊ ዝርርብ ይካየድ። እቲ ዝካየድ ዝርርብ ሓበሬታ ክለዋወጣ ደየን ወይ እታ ሓንቲ ኑቲ ካልእ ክትቈጻጸር ድያ ዘፍልጥ እዩ። እዚ ዝርርብ ክካየድ፡ ተጠቃማይ ዝጥውቕ ሞልጉም ኩነ ዝእዘዞ ትእዛዝ የለን። እዚ ዝርርብ ሓንሳእ ምስ 'ተኻየደ ስርዓት ብሉቱዝ ሓደ መርቡብ (PAN) ይፈጥር።

ዝጠዝሐ ኤለክትሮኒያዊ መሳርሒታት ብሉቱዝ ዘሎዎ እናኾነ ይመጽእ ኣሎ። ተለፎናት፡ ላፕቶፕ፡ ፕሪንተር፡ ከቦርድ፡ ዲቪዲ፡ ቴፕ መኪና፡ ወ.ዘ.ተ. ብብሉቱዝ ንዕዮና ከቃልላ ክኢለን ኣለዋ። 60 ሚእታዊት ዕዳጋ ብሉቱዝ ምስ ተለፎናት ዝተሓሕዘ እዩ፡ መኪና እናመራሕና፡ ኣብ ማእከል ዕዳጋ እንተ'ለና ወይ ኣብ ንጡፍ ስራሕ እንከለና ሞባይልና ካብ ጅባና ከየውጻእና ክንጥቀመላ ንኽእል ኢና። ብሉቱዝ "ሄድሰት" - ኣብ እዝንና ዝግበር ስልኪ ኣልቦ ኢርፎን - ነዚ ኣገልግሎት ክህበና ይኽእል።

## ውሕስነት

ኣብ ዝኾነ ስልኪ ኣልቦ መርቡብ ውሕስነት ኣገዳሲ'ዩ፡ ብናይ ራድዮ ማዕበል ዝለኣኽ ተነቃፊ ሓበሬታ፡ ተጠሊፉ ክስረቕ ይከኣል'ዩ፡ ስልኪ ኣልቦ ቴክኖሎጂ፡ እዛም ሓበሬታ ከይትንከፉ ዝከላኸሉሉ መገዲ ክህሉዎ ኣለዎ። ብሉቱዝ ኦቶማቲክ ርክብ ስለ ዝፈጥር ንግዜን ዓቕሚን ሓሲብካ ዓቢ ብልጫ ኣሎዎ። እንተኾነ ብዘይ ፍቓድካ ዝደልዩዎ ሓበሬታ ክሰዱልካ ንዘደልዩ ኸኣ ተወሳኺ ብልጫ'ዩ። ካብ ርሑቕ ክሰልዩዎን ክሰርቁዎን ይኽእሉ'ዮም። ሞባይልካ ኣብ ጁባኻ እንከላ ሕሳብካ ክሰርቁ ወይ ካብ ሕሳብካ ብዘጉድል ክድውሉ ይኽእሉ እዮም። ብሉቱዝ ነዚ ዘወግደሉ ዝተፈላለየ ኣገባባት ኣሎዎ። ተጠቀምቲ ብዘይ ሕቶ ሓበሬታኦም ዘሕልፉ ኣብ ዝርዝር ዝፍቀዶም የቐምጥ። ካብ'ዚኦም ወጻኢ ንዘምጽእ ሓበሬታ ግን ኣይቅበሎን። እቲ ዝጉበሮ ምትሕልላፍ ኩሉ ብፍላጥ እቲ ተጠቃማይ ይኸውን። ብተወሳኺ ተጠቃሚ ኣብ መሳርሒኡ ዝርከብ ብሉቱዝ ከም ክውልዎን ከጥፍኦን ይኽእል እዩ። ካብ ሞባይል ናብ ሞባይል ደርፊ ወይ ስእሊ ብብሉቱዝ ክንሰድድ እንከለና፡ ኣቐዲምና ንብሉቱዝ ናይ ክልተአን ሞባይል ንውልዖ ኢና፤ ከይተወለዐ ሓበሬታና ከሕልፍ ስለ ዘይንኽእል። እቲ መልእኽትና ቅድሚ ምስዳዱ ኑቲ ንፈጥሮ ርክብ ኮድ ክንህቦ ንሕተት ኢና። ብኽልቲአን ሓደ ዓይነት ኮድ ምስ ተዋህበ እቲ ምትሕልላፍ ይጅምር። ኣብ ዘርያና ኣብቲ ድልያ ናይ ብሉቱዝ ዝመጽኣና ብዙሓት ሞባይላት ክህልዋ ይኽእላ። እቲ መልእኽትና ግን ናብታ ኮድ ዝሃብናያ ጥራይ ይሓልፍ። ኩሉ ክሰደድ ዝተኣዘዘ ዳታ ምሕላፉ ምስ ተረጋገጸ ከም ዝሓለፈ ዘረጋግጽ መልእኽቲ ይመጽኣና። እቲ መስርሕ እንተ ዘይተዓዊቱ ኸኣ ከም ዘይተዓወተ ዝገልጽ መልእኽቲ ይመጽእ።

ቫይረስ ክፈጥሩ ዝውዕሉ ሰብ ንኦቶማቲክ ርክብ ብሉቱዝ ንጸይቂ ክትቀምሉ ርሒብ ዕድል ኣሎዎም። ዝጠዝሓ ሞባይል ውሕስነት ዘሎዎ ፍቓድን ኣፍልጦን ዝሓትት ብሉቱዝ ስለ ዝጥቀማ ክዕውቱ ኣይክእሉን። ብሉቱዝ ካብ ዘይተፈልጠ ኤለክትሮኒያዊ መሳርሒ መልእኽቲ ክመጽእ እንከሎ፡ ፍቓድን ኣፍልጦን ተጠቃማይ ይሓትት እዩ። ንኣብነት ቫይረስ ዝሓዘ ፋይል ናብ ሞባይልካ ክሰዱልካ እንከለው፡ ንስኻ ክትከፍቶን ክትጥቀመሉን ትሕተት ኢኻ። ካብ ዘይትፈልጦ መሳርሒ ዝመጽእ መልእኽቲ ሃንደራእ ኢልካ ዘይምቕባል ካብ ብዙሕ ፀገም ከድሕነካ ይኽእል።

ንውሕስነት ብሉቱዝ ክጸዓረሉ ዘገደደ

ሰለስተ ኣገባብ ስርቂ፦

- "ብሉጃኪንግ"፡ ስረቐቲ ኣብ ክሊ 10 ሜትሮ ናብ ዝርከቡ ሓደ ናይ ቢዝነስ ካርድ ይልእኩ። ዝ. ዝኸውን ኢጋጣሚ ስለ ዝመርጹ፡ እቶም መልእኽቲ ዝመጽኦም ሰባት ኣብ መዘንጎም የሰፍሩዎም። ካብ'ዞም ዝተመዝገቡ ሰባት ዝመጸእ መልእኽቲ ብቐጥታ ተቐቢላ ስለ እትኽፍቶ፡ እዞም ሰረቕቲ ንዘይተገዳሰሉት እቲ ሰብ ክጥቀምሉ ይኽእሉ።

- "ብሉብጊንግ"፡ ንሞባይል ካልእ ሰብ ብምዕዶ ኩይኑ ክጥቀመላ ይኽእል። ንስኻ ከይፈለጥካ ብመገዲ ሞባይልካ ክድውሉ፡ መልእኽቲ ክሰዱ፡ ገዚኡብ ክሰዱን ካልእን ይኽእሉ። እዚ ክኸውን እንከሎ ዋና ሞባይል ሞባይልካ ኣብ ጁባኻ እንከላ ከይተፈለጠካ ይኸውን።

- "ካር ዊስፐር"፡ እዚ ንእሽቶ ሶፍትዌር ኩይኑ ንሰረቕቲ ኣብ መኪና ዝረኩብ ቴፕ ብሉቱዝ ዘሎዎ ምስ ዝኸውን ናይ ድምጺ ፋይል ክሰዱን ክቕበሉን ዘኽእል እዩ።

ካብ 10 ክሳብ 100 ሜትሮ ዝርከብ ብሉቱዝ ዝጥቀማ መሳርሒታት ብሓንቲ ሞባይል ክትረኽበን ይከኣል እዩ። እዘን መሳርሒታት ናይ ብሉቱዝ ክልተ ምርጫ ኣለወን። ካልእ መሳርሒ ክረኽበን ዝኽእልን ዘይክእልን (discoverable or non-discoverable) ዝኑብር ምርጫ ወይ "ኦፕሽን" ኣሎወን። ኣብ ዝኸሓ እዋን ከም ዘይርከብ እንተ ተገይረን ካብ ዝማበር ስርቅን ዕንወትን ክድሕና ይኽእላ።

ብሉቱዝ ካብ ካልኦት ስልኪ ኣልቦ ቴክኖሎጂታት ዝፈልዮ ዲዛይኑ እዩ። ብሉቱዝ ንሓጺር ከባቢ፡ ውሑድ ሓይሊን ውሑድ ወጻኢ ዘድልዮን ኩይኑ ዝተሰርሐ እዩ። ብሉቱዝ ካብ'ቶም ዓበይቲ ግኑናትን ስልኪ ኣልቦ ቴክኖሎጂ - ከም "ዋይ-ፋይ"ን "ሆም. ኣር.ኤፍ"ን - ኣብ ዝኸኣሱን ንናብራና ቀረባ ዝኾኑ መሳርሒታትን ወሪዱ ዘገልግል ምዃኑ'ዩ።

ብሉቱዝ ስሙን ኣርማኡን ናይ ሓደ ብሕታዊ ማሕበር'ዩ። ብ1998 ዝተመስረተ ኩይኑ ኣብ ተለኮሙኒኬሽን፡ ኮምፕዩተር፡ መርበብ፡ ኦቶሚሽንን ኦቶሞቲቭ ኢንዱስትሪን ዝመርሕ እዩ። ብሉቱዝ ስም ናይ ኣብ 10ይ ክፍለዘበን ንጉስ ዴንማርክ ዝነበረ - ዳኒሽ ብሉቱዝ - እዩ። እዚ ንጉስ ንዴንማርክን ገለ ክፋል ኖርወይን ኣብ ሓደ ግዝኣት ክሕውሶን ከሎ፡ እምነት ክርስትና ናብ ዴንማርክ ኣተኣታትዩ። ንሕብረት እስካንዲነቭያን ሃገራት ልዑል ኣበርክቶ ዝነበሮ ምዃኑ ድማ ይንገር። እዚ ብስሙ ዝጸዋዕ ዘሎ ማሕበር ከኣ ስሙ ብሉቱዝ ዝነበረሉ ክልተ ምኽንያታት ኣሎዎ፤ ብሉቱዝ ንብዙሓት መሳርሒታትን ቴክኖሎጂን ስለ ዘሕብርን ኣብ ስካንዲነቭያን ሃገራት ስለ ዝማዕበለን።

# ዝርግሐ ፍሪኳንሲ ሬድዮ ብኸመይ ይሰርሕ?

መደበራት ሬድዮ ፈነወአን ክጅምራ እንከለዋ፡ "እዚ ሬድዮ እገለ እዩ፡ ብ'ኽንድ'ዚ ሜጋሀርትዝ ወይ ሜትር-ባንድ ማእከላይ ማዕበል፡ ሓጺር ማዕበል፡ ኤፍ-ኣም ወዘተ. ይፍኖ..." ይብላ። እዚ "AM radio"፡ "FM radio"፡ "VHF"፡ and "UHF" television፡ "short wave radio" ... ወዘተ ... ዝበሃል እንታይ እዩ? እንታይ ኩይኑ'ኸ ይፈላለ?

ሬድዮ-ዌቭ ብመገዲ ኣንቴና ዝዝርጋሕ ኤለክትሮ-ማግኔታዊ ማዕበል እዩ። ማዕበላት-ሬድዮ ዝተፈላለየ ፍሪኳንሲ ኣለዎ። ነታ ተቐባሊት ፍሪኳንሲ ዝኾነት ሬድዮ፡ በቲ መድለዪ ፍሪኳንሲ ዝኾነ ከቢብ ነገር እናኣዞርና ነቲ ዝድለ ዘሎ ፍሪኳንሲ ንረኽቦ። እቶም ዝንገሩና ፍሪኳንሲታት ወይ ሜትር ባንድታት (ዌቭ-ሌንግዝ) ኣድራሻ ናይ'ተን መደበራት ሬድዮ እዩ። ንሬድዮና በቲ ዝፍነዋሉ ኣድራሻአን ብምቅናይ ከኣ መደባተን ንከታተል።

ንሓንቲ መደብ ሬድዮ እናተኸታተልና እንከለና፡ "እዚ ትከታተሉዎ ዘለኹም ፕሮግራም ብ 91.5 ኤፍ-ኣም ዝፍኖ ዘሎ እዩ፡" እንተ ሰሚዕና፡ "ብ91.5 ሜጋ-ሀርትዝ ኤፍ-ኣም ሬድዮ ሲግናል ዝፍኖ መደበር ሬድዮ እዩ፡" ይብሉና ኣለዉ ማለት'ዩ። ሜጋ-ሀርትዝ ማለት ከኣ "ኣብ ሓደ ደቒቕ ሚልዮናት ሳይክላት" ይፍጸሙ ማለት'ዩ፡ ስለዚ፡ 91.5 ሜጋ-ሀርትዝ ማለት፡ እቲ ኣብ መደበር ሬድዮ ዘሎ መፈነዊ ወይ ትራንስሚተር ኣብ ሓደ ደቒቕ 91,500,000 ግዜ ዑደት ወይ ሳይክል ይገብር ማለት እዩ፡ ነታ ኤፍ-ኣም (frequency modulated) ሬድዮና ብምጥውዋይ ከኣ ነቲ ፍሉይ ፍሪኳንሲ ናይታ መደበር ክንረኽቦ ንኽእል፡ ኩሎም ኤፍ-ኣም መደበራት ሬድዮ ብጉጅለ ፍሪኳንሲ ካብ 88 ሜጋ-ሀርትዝ ክሳብ 108 ሜጋ-ሀርትዝ ይዝርጋሕ፡ እዚ ጉጅለ ፍሪኳንሲ'ዚ፡ እንተርፎ ኣብ ፈነወ ኤፍ-ኣም ሬድዮ እንተ ዘይኩይኑ ኣብ ካልእ ሬድዮ ኣይሰርሕን፡

ብተመሳሳሊ መገዲ ኣይ-ኣም (AM

radio - amplitude modulated) ካብ 535 ኪሎ-ሀርትዝ ክሳብ 1,700 ኪሎ-ሀርትዝ ኣብ ዘሎ ዝርግሐ ይፍኖ፡ "እዚ ሬድዮ'ዚ ብኣይ-ኣም 680 ይፍኖ፡" እንተ ተባሂሉ፡ እቲ መደበር ሬድዮ ኣይ-ኣም ሬድዮ ሲግናል ዝፍኑ ኩይኑ 680 ፍሪኳንሲ ኣለዎ ማለት እዩ፡

ዝርዝር ሬድዮ ፍሪኳንሲ

- ኣይ-ኣም ሬድዮ (AM radio) ካብ 535 ኪሎ-ሀርትዝ ክሳብ 1.7 ሜጋ-ሀርትዝ
- ሓጺር ማዕበል ሬድዮ (Short wave radio) ካብ 5.9 ሜጋ-ሀርትዝ ክሳብ 26.1 ሜጋ-ሀርትዝ ይፍኖ
- ሲትዘንስ ባንድ (Citizens band (CB) radio) ካብ 26.96 ሜጋ-ሀርትዝ ክሳብ 27.41 ሜጋ-ሀርትዝ
- መደበራት ተለቪዥን ካብ 54 ክሳብ 88 ሜጋ-ሀርትዝ ካብ 2 ክሳብ 6 መስመራት ወይ ቻነላት

ኣብ መደበራት ሬድዮ ጥራይ ከይተሓጽረ፡ ዝኾኑ ስልኪ-ኣልቦ ቴክኖሎጂ'ውን ናይ ገዛእ-ርእሱ ጉጅለ ፍሪኳንሲ ኣለዎ፡ ንኣብነት፥

1. ስርዓተ-ኣላርም (alarm systems) ከባቢ 40 ሜጋ-ሀርትዝ
2. ብሬድዮ ዝቆጻጸራ ነፍርቲ ከባቢ 72 ሜጋ-ሀርትዝ
3. ብሬድዮ ዝቆጻጸራ መካይን ክሳብ 75 ሜጋ-ሀርትዝ
4. ኣም-ኣር-ኣይ መደበር ስፔስ 145 ሜጋ-ሀርትዝ ከምኡ'ውን 437 ሜጋ-ሀርትዝ
5. ሞባይል ተለፎን ካብ 824 ክሳብ 849 ሜጋ-ሀርትዝ
6. መቆጻጸሪ ጻዕቂ መጓዓዝያ ነፈርቲ - ራዳር፡ ካብ 960 ክሳብ 1,215 ሜጋ-ሀርትዝ ወዘተ.

ኣይ-ኣም ሬድዮ ካብ ጉጅለ 550 ኪሎ-ሀርትዝ ክሳብ 1,700 ኪሎ-ሀርትዝ፤ ኤፍ-ኣም ሬድዮ ግን ካብ 88 ክሳብ 108 ሜጋ-ሀርትዝ ዝፍነወሉ ምኽንያት እንታይ እዩ? መልሲ ናይዚ ሕቶ ምስ ታሪኹ ዝተሓሓዝ እዩ?

ኣይ-ኣም ሬድዮ ካብ ኤፍ-ኣም መሪሑ ዝመጸ እዩ፡ ቀዳማይ ፈነወ ሬድዮ ኣብ 1906 ክጅምር እንከሎ፡ መደበር ኣይ-ኣም ሬድዮ ከኣ ብ1920 ጀሚሩ፡ ኣብ 1920ታት ሬድዮን ኤለትሮኒክስን ድሩት ተኽእሎታት እዩ ነይሩዎ፤ ሓጺር ማዕበል ናይ ኣይ-ኣም ሬድዮ ከኣ ብተዛማዲ ሕጽረታት ነይሩዎ፡

ዝኾነ ናይ ሬድዮ ሲግናል ክፍኖ ከሎ ብኤለክትሪካዊ ሓይሊ (ቮልቴጅ) መልክዕ'ዩ ዝሰደድ፡ ነቲ ብሬድዮና እንሰምዖ ድምጺ፡ ኣንቴና ሬድዮና - ነቲ ዝተመርጸ ፍሪኳንሲ - ብቮልቴጅ ዝተቐበሎ ሲግናል ኣብ ዉሽጢ ሬድዮና ብድምጺ ተቐይሩ ኢና እንሰምዖ፡ "ኣንቴናና ብበርቂ ከይህረም ወይ በርቂ ከይስሕበልና" እናበሉ ክስከፉ ሰሚዕኩም ትኾኑ፡ ስክፍታኦም ካብ ስነ-ፍልጠት ዝረሓቐ ኣይኩነን!፡ ኣንቴናና ዝቕበሎ ቮልቴጅ ኣዝዩ ውሑድ እዩ፡ ናይ በርቂ ቮልቴጅ ከኣ ብዓሰርተታት ኣሽሓት ዝዕቀን እዩ፡ ገለ ክፋል ናይ በርቂ ቮልቴጅ ኣንቴናና ምስ ዝስሕብ ንሬድዮና ከቃጽላ ይኽእል፡ ብኣይ.ኣም. ዝፍኖ ሬድዮ ሲግናል ምስ ናይ ድምጺ ቮልቴጅ ናይቲ ዝቕበል ማክሮፎን ተዛሚዱ'ዩ ዝፍኖ፡ ኣብዚ ግዜ ፍሪኳንሲ ናይቲ መፈነዊ ወይ ትራንስሚተር ከይተቐየረ'ዩ ዝጸንሕ፡ በርቂን ካልኦት ሬድዮ ዘመንጭዉ ባህርያዊ ነገራትን ብተመሳሳሊ ፍሪኳንሲ ሬድዮ ሲግናል ምስ ዘመንጭዉ፡ ቮልቴጅ ናይቲ ሬድዮ ሲግናሎም ኣብቲ ዝጸንሐ ወይ ዝተፈነወ ይድመር፡ ንረበሻን ዘይንጹርነት ናይቲ ፈነወ ሬድዮ ከኣ የዕብዮ፡ ብኣይ.ኣም. ዝፍኖ ናይ ሬድዮ ፈነወ ንኣዝዩ ርሑቕ፡ ዓሚቑን በሪኽን ቦታታት ክኸይድን ክሽፍንን ይኽእል'ዩ፡ ኣብ ሓደ ቀዋሚ መስመር ዘይኩነ ሓባጥ-ጎባጥ እናበጽሐ'ዩ ዝኸይድ፡ ምስቲ ዝሽፍኖ ርሕቀት፡ ዝኣትዎ ቦታ ተደሚሩ ንቴክኖሎጂ ሳተላይት ዓቕሚ ዘይብሉን ንነዊሕ ክበጽሖ ዘይክእል ቦታ ተመራጺ ይገብሮ፡ ኣብ ቀዋሚ ፍሪኳንሲ ስለ ዝኸይድ፡

ምስቲ ዝጓዓዞ ነዊሕ ርሕቀት ኣብ መገዲ ዝተፈላለየ ናይ ረበሻ ምትእትታዉ የጋጥሞ'ዩ፡ ስለ ዝኾነ ከኣ እተን ካብ ርሑቕ ከባቢ ዝፍነዋ መደበር ሬድዮ ተጻጊምና ንሰምዐን፡ ብተወሳኺ ሓይሊ ናይቲ መፈነዊ ወይ ትራንስሚተር ንንጹርነት ናይቲ ፈነወ ክጸልዎ ይኽእል እዩ፡

ፈነወ ኣፍ.ኣም. ሬድዮ ዝበዝሐ ግዜ ንሙዚቃ ብኣዝዩ ንጹር መልክዕ ክንሰምዖ ዘኽእል እዩ፡ ካብቲ ብኣይ.ኣም. ዝፍኖ ኣዝዩ ዝነጸረ እዩ፡ ከምቲ ናይ ኣይ.ኣም. ንምትእትታዉ ረበሻ ዕድል ዝህብ ኣይኩነን፡ ካብ በርቂን ዝተፈላለዩ ባህርያዊ ነገራት ዝምንጩ ሬድዮ ሲግናል ናይ ምጽዋር ዓቕሚ ድማ ኣለዎ፡ እቲ ዝሽፍኖ ርሕቀት ሓጺር ኩይኑ ኣብ ኣዝዩ ዓቢ ፍሬኳንሲ ናይ ሬድዮ ስፐክትሩም ይፍኖ፡ ዘይከም ኣይ.ኣም. ንዓሞቕቲን በሪኽትን እናወረደን እናደየበን ዝኸይድ ማዕበል ኣይኩነን፡ ኣብ ሰጥ ዝበለ መስመር ዝጓዓዝ ሬድዮ ማዕበል እዩ፡ ሞባይል ተለፎን ቅድሚ እዚ ሕጂ ዝጥቀማሉ ዘለዋ ፋይበርን ማይክሮውቭን ምምጽኡ ምስቲ ብቐረባ ዝፍንውን ዝቕበልን ኣንቴና ብኣፍ.ኣም. ይጥቀማ ነይረን፡ ነቲ ዝሽፍኖ ሓጺር ርሕቀትን ናይ ድምጺ ንጽሩነትን ኣብዚ ኣገልግሎት ይዉዓል ነይሩ፡

ካብ ኣይ.ኣም.ን ኣፍ.ኣምን ብቐሊሉ እንረድኦ እንተሎ፡ ሓጺር ዌቭ-ለንግዝ (ሜተር-ባንድ) ዘለዎም ማዕበል፡ ዝበዝሐ ፍሪኳንሲ ኣለዎም፡ እቶም ንርሑቕ ቦታ ክሽፍኑ ዝኽእሉ ዝነውሐ ሜተር-ባንድ ዘለውም ከኣ ውሑድ ፍሪኳሲ ኣለዎም፡

ሬድዮ ሲግናል ንገዛውቲ ሰንጢቑ፡ ንኸረባታት ተኺሊሉ፡ ንጸቕቲ ኩነታት ኣየር ሰዒሩ ኣብ ኩሉ ክስማዕ ሓያል መፈነዊ ትራንስሚተር የድልዮ፡ 100,000 ዋት ሓይሊ ዘለዎ መፈነዊ፡ ክሳብ 160 ኪሎ ሜትሮ ብዘይ ጸገም ክስማዕ ይኽእል፡

www.howstaffworks.com

# ትፈልጡ ዶ፧

# ክልሰ-ሓሳብ ጸጋምን የማንን ሓንጎል

ኵሎም እንስሳታት - መጥበውቲ፡ ኣዕዋፍ፡ ለመምቲ፡ ዓሳታት፡ ምድረ-ማያውያን... - ሓንጎል ኣሎዎም፡ ናይ ሰብ ሓንጎል ግን ዝተፈልየት እያ፡ ሽሕ'ኳ ካብ ናይ ኵሎም ዝዓበየት ሓንጎል ኣይትኹን፡ ንሰብ ንኽንዛረብ፡ ክንሓስብን ግድላት ክንፈትሕን ዘኽእል ሓይሊ ትህብ፡ ኣዚያ ተድንቕ ህዋስ'ያ፡ ሓንጎልና ንመጠን ረስኒ፡ ጸቕጢ ደም፡ ህርመት ልቢን ምስትፋስን ትቈጻጸር፤ ዘይተኣደነ ሓበሬታ ካብ ኵሉ ኣካልና ትቕበልን ትምስርሕን፤ ንኣካላዊ ምንቅስቓስ፡ ምኻድ፡ ምዝራብ፡ ደው ወይ ኮፍ ምብላ፡ ወዘተ ... ተካውን፤ ክንሓስብ፡ ክንሓልም፡ ምኽንያታት ክንረክብ፡ ስምዒታትን ተመስጦን ከነስተማቕርን ተኽእል፡

ሰባት ንሓንጎሎም ብዝጥቀሙሉ ዓቕን ካብን ናብን ክፈላለዩ ጸኒሖምን ኣለዉን፡ ኣብ ገለ ኣጋጣሚታት ንሓንጎልና ናብ ክልተ - ጸጋማይን ካልኣይ ንፍቀ-ክቢ - ብምኽፋል ክግለጸ ሰሚዕና ንኸውን ኢና፡ በዞም ክልተ ክፋላት ከኣ ሰብ ካብን ናብን ከም ዝፍለ ዝገልጽ ዘረባ ይስማዕ እዩ፡ ሓደ ካብ'ዞም ክልተ ክፋላት ሓንጎል ክዕብልል እንክሎ፡ እቲ ሰብ ካብ ኣተሓሳስባኡ፡ ባህሩ፡ ዝነጥፈሉ ዓውዲን ካልእን ብኡ ከም ዝጽሎ ይንገር፡ ንኣብነት ሓደ ስነ-ጥበበኛ የማናይ ክፋል ሓንጎሉ ዚያዳ ንቕሒ ስለ ዝኾነ'ዩ ስነ-ጥበበኛ ዝኸውን፡ እዚ ክልሰ-ሓሳብ ጸጋማይን የማናይን ሓንጎል ዝብል ስም ተዋሂብዎ ይርከብ፡

ነዚ ዕብለላ ሓደ ክፋል ሓንጎል ዝገልጽ ክልሰ-ሓሳብ ምርኩስ ብምግባር፡ ነፍሲ-ወከፍ ክፋል ንዝተፈላለየ ዓይነት ሓሳባት ከም ትቈጻጸር ይገብር፡ ኣብ ዓውዲ ስነ-ልቦና ብ"ላተራላይዘሽን ኦፍ ብረይን" ይፍለጥ'ዩ፡ ስለዚ ሓደ



ክፋል ናይ ሓንጎል ንዝተወሰነ ዕዮ ወይ ንጥፈት ይቈጻጸር ድዩ? እሞ ሰብ ጸጋማይ ሓንጎል ወይ የማናይ ሓንጎል እናተባህለ ክፍለ ይከኣል ድዩ?

ክልሰ-ሓሳብ ጸጋምን የማንን ሓንጎል ብተሸላሚ ኖቤል 1981 ዝኾነ ሮጀር ስፐሪ ዝተጀመረ ክልሰ-ሓሳብ እዩ፡ ስፐሪ ንጽልዋ ኢፒለፕሲ እናጽንዐ እንክሎ፡ ነየማናይን ጸጋማይ ንፍቀ-ክቢ ሓንጎል ከም ድልድል ዘራኽብ ኮርፓስ ኮሎሱም ምስ ዝቕረጽ እዚ ሕማም መቕቃዕቲ ክጐድል ከም ዝኽእል ገለጸ፡ እንተኾነ ነዚ ኣገባብ ፍወሳ ዝተኻየደሎም ሰብ ሓድሽ ለውጢ ክምኩሩ ጀሚሮም፡ ንኣብነት፡ ብዙሓት ነዚ ንኽልተ ክፋላት ሓንጎል ዘራኽብ ድልድል ድሕሪ ምብታኹ፡ ብየማናይ ክፋል ዝእለ ዝነበረ ግዝዓት ኣስማቱ ክጠቕሱ ከም ዘይክእሉ ኰይኖም፤ ብጸጋማይ ሓንጎል ዝተፈልጠ ዝነበረ ግን ክሰምዩዎ ክኣሉ፡ ካብ'ዚ ብምብጋስ ድማ ስፐሪ "ቋንቋ ብጸጋማይ ሓንጎል እዩ ዝቈጻጸር፡" ክብል ኣተሓሳሰበ፡ ድሕሩ ኣብ ዝተገብረ መጽናዕቲ ክልተኦም ክፋላት ብሓደ ክዓዩ ከም ዝኽእሉ ተረጋጊጹ፡ ንኣብነት ከም ቍጽሪ ዝኣመሰሉ ዝሓየሉ ዓይነት ትምህርቲታት ክልተኦም ክፋል ሓንጎል ብሓደ ብምዃን ከም ዝዓዩዎም ተፈሊጡ፡ ሎሚ፡ ኒዩሮ-ሳይንቲስት፡ ክልተኦም ክፋላት ሓንጎል ንግፍሕ ዝበለ ዝተፈላለየ ዕማማት ብመገዲ መራኸቢ ድልድል ኮርፓስ ኮሎሱም ብምርድዳእ ከም ዝፈትሑዎ ከረጋግጹ ክኢሎም ኣለዉ፡"እዘን ክልተ ክፋላ ሓንጎል ዋላ ደኣ በበይነን ይፈላለያ፡ ብሓደ'የ ዝሰርሓ፡" ክብል ካርል ዚመር ኣብ መጽሔት ዲካቨሪ ጽሒፉ ኣሎ፡

ዋላ ደኣ ክልሰ-ሓሳብ ዕብለላ ጸጋም ወይ የማን ክፋል ሓንጎል ጽቡቕ ገይሩ ሓቅነቱ እንተ ተቓልዐ፡ ገና ህብበኑቱ ኣየብቀዐን፡ በዚ ክልሰ-ሓሳብ፥ ምልላይ ገጽ፡ ስምዒታት ምግላጽን ምንባብን፡ ሙዚቃ፡ ሕብሪ፡ ምስሊ፡ ፍሉይ ሓይሊን ፈጠራን ብየማናይ ክፋል ሓንጎል፤ ቋንቋ፡ ርትዒ፡ ብልሒ ሓሳብ፡ ቍጽሪታትን ውድዓውነትን ከኣ ብጸጋማይ ክፋል ሓንጎል ከም ዝዕመም ይግለጽ ነበረ፡




# ንስኻን ግዜን

ኩሉ ስርሓትና ብግዜ'ዩ ዝልካዕ። ግዜ ኸኣ ኣብ ዕቤት ናይ ሓደ ሰብ ወሳኒ ረቛሒ'ዩ። በዚ ርድኢት ከኣ ንግዜ ብዋጋኡ ክንመሓድሮ ንግደድ። እምበኣር ዝዓም ኣብ ታሕቲ ዘርከቡ ሕቶታት ብምምላስ ግቡእ ምሕደራ ግዜ ኣለናዶ የብልናን ክትፈልጦ ኢካ። ንፍሲ ወከፍ ሕቶ እወ፣ ሳሕቲ፣ ኣይፋል እናበልና ንመልስ–

1) ንፍሲ ወከፍ ዕዮኻ ሓንሳብ ዲኻ ትጽሕፎ፧

2) ንመደባትካ ኣብ ግዚኡ ትጅምሮን ትውድኦን'ዶ፧

3) ሰዓት ብዝበለጸ ኣፍሪ ናይ ግዜ ክርክቡኻ ክም ዝኽእሉ ይፈልጡ'ዶ፧

4) ንናይ ርሑቕ ዕላማኻ ዝቃላጥፍ ነገራት መዓልታዊ ትፍጽም'ዶ፧

5) ገለ ነገር ኣብ ዕዮኻ ምስ ዘኸልፈካ ተመሊስካ ፍጥነት ከይቀየርካ ትሰርሖም'ዶ፧

6) ነዊሕ ሰዓታት ዝጠልቡ ስርሓት ብውጹእታዊ ትዓሞም'ዶ፧

7) ጸገማት ካብ ምስ መጹ ምፍትሖም ንላዕሊ ቅድሚ ምምጽኦም ንምክልኻል ዲኻ ትሰርሕ፧

8) መታን ተረፍ ግዜ ክህልወካ ንነገራት ቅድሚ ኣብ ኣፉን ዕርብቱን'ዶ ትሰርሖም፧

9) ኣብ ልክዕ ግዜኻ ስራሕካ፣ ቆጸራኻ ትፍጽም'ዶ፧

10) ብዋጋኡ'ዶ ሓላፍነትካ ተልዕል፧

11) ትጉብሮም ነገራት መዓልታዊ ብዝርዝሮ ትጽሕፍ፧

12) ኩሎም ዝዘርዘርካዮም ብዋጋኡ ትዛዘሞም'ዶ፧

13) መዓልታዊ ሞያኻን ውልቃዊ ዕላማታትካን ንምዕባይ ትሰርሕ'ዶ፧

14) መደባትካ ጽፉፋትን ውዱባትን ድዮም፧

15) ዝሰርሕካዮምን ክትሰርሖም ዝወጠንካዮምን ብዘቕለለ መገዲ ክትረኽቦም ወይ ክትፈልጦም ትኽእል'ዶ፧

ነዞም ኣብ ላዕሊ ዝተገልጸ ንፍሲ-ወከፍ ሕቶ ብዝመለስናዮ መሰረት ነጥቢ ንሃብ። "እወ" ኢልና ንዝመለስናዮ ኣርባዕተ ነጥቢ፣ "ንሳሕቲ" ክልተ ነጥቢ፣ "ንኣይፋል" ዝበልናዮ ድማ ዜሮ ነጥቢ ንሃብ።

በዚ ኣገባብ ዝረኸብናዮ ቑጽሪ ንደምር። ነጥብና ካብ 49 ክሳብ 60 እንተመጺልና፣ ንስኻ




ግዜ ብዋጋኡ እተማሓድር ሰብ ኢኻ። ዝበዝሐ መዓልታትን ኩነታትን ድማ ኣብ ትሕቲ ቁጽጽርካ'ዩ።

ካብ 37 ክሳብ 48 ዝረኸብና ድማ ብጽቡቕ ግዜኻ ተማሓድር ኢኻ። ገለ-ገለ ግን ካብ ቁጽጽርካ ወጻኢ ይኾኑ እዮም። ስለዚ ብኣድህቦ ብምዕያይ ግዜና ዝዕቅቡ ስትራተጂታት ምሕንጻጽ ከድልየና'ዩ።

ካብ 25 ክሳብ 36 ዝረኸብና ድማ ጉዳይ ምሕደራ ግዜና ኢና። ብመጠኑ'ኳ ትቆጻጸሮ እንተኾንካ መብዛሕትኡ ግዜ ግን ግዜ'ዩ ዝቋጻጸረካ።

ካብ 13 ክሳብ 24 ንሽኻ ዘይተወደበ ኣካይዳ ኢኻ ትኽተል። ኩሉ ካብ ቁጽጽርካ ንኸጥፍኣካ ኣብ ኣገዳሲ ቀረባ ቦታ ኢኻ ዘለኻ። ስለዚ ምሕደራ ግዜ የድልየካ።

ካብ 0 ክሳብ 12 ንሽኻ ምሉእ ብምሉእ ዜሮ ብቕዓት ኣብ ምሕደራ ግዜ'ዩ ዘለካ። ኩሉ ስርሓትካ ፋሕፋሕ ኢሉ፣ ኩሉ መደባትካ ተዓጊቱ ኣብ ትሕቲ ቁጽጽር ናይ ጸቕጢ ኣሎካ።

*ቅሳነት ኣፈወርቂ*

# "ዓሰርተ" ምስ ኣልኮላዊ መስተ ክሕወሱ ዘይብሎም

ንጠቕሚን ጉድኣትን ኣልኮላዊ መስተ ኣልዒሉ ዝጉህር ክትዓት መወዳእታ የብሉን። ሓንቲ ቢኬሪ ነቢት ንመዓልቲ ንልቢ ጽቡቕ ድዩ ሕማቕ? ወይ ንሓደገኛነት መንሽሮ የዕቢዶ ኣየዕቢን? ቢራ ምስታይ ንጸቕጢ ደም የልዕሎዶ ኣየልዕሎን? ብመጠን ኣልኮል ምስታይ ጥዕናዊ ጠቕሚ ኣሎዎዶ የብሉን? ነታ "መጠን" እትብሃልን ብብዝሒ ምስታይን ትፈላሊ መስመር ብኸመይ ትፈልጣ? ወዘተ. ዝብሉ ኣካታዕቲ ሕቶታት ይለዓሉ እዮም።

"ኣልኮላዊ መስተ ስተዩ፡" ዝብል መኻሪ የለን። ግና ኑቶም ብመጠን ንሰቲ ሰባት መሰረታዊ ክነስትውዕሎ ዘለና ነጥቢታት "science.howstuffworks.com" ኣብ ገጻቶም ኣስፊሮም ኣለዉ። እዞም ዝስዕቡ 10 ነጥቢታት ምስ ኣልኮላዊ መስተ ሓዊስካ ክትወስዶም ዘይብልካ እዮም፥

10. መድሃኒት

9. ምድዋልን 'መሰጅ' ወይ ደብዳበ ምጽሓፍን

8. ቃንጥሻ (ማሽሩም)

7. ጸዓት ዝሁብ መስተ

6. ማሪዋና

5. ሸመታ ወይ ዕድጊ

4. ኣኼባን ናይ ስራሕ ጉዳያትን

3. ጥንሲ

2. ተቶኳሲ

1. ማኪና ምምራሕ

*ኣብርሃም (ወዲ ዕቋር)*

# ክዳን ፓፓራዚ

ኣብ ዝኣተኻዮ እናኣተዉ ሰለማዊ ምንቅስቃስካ ዝዘርጉ ሰባት እንታይ ምግብርካዮም፧

ኣብ ምዕቡላት ሃገራት ንህቡባት ሰባት ደድሕሪኦም ብምኻድ ዕለታዊ ምንቅስቃሶም ብምስናድ መዛረቢ ማዕከናት ዜና ዝገብርዎም ፓፓራዚ ይብሃሉ። እዞም ሰላም ህቡባት ሰባት ብምዝራግ ድራር ዕለቶም ዝምእርሩ ሕማም ርእሲ ናይ ሰብ ዝና'ዮም። ህቡባት ሰባት ብፓፓራዚ ሰላም ስለ ዝስእኑ ዕለታዊ ምንቅስቃሶም ድሩትዩ። ገለ ሰብ ዝና ነዞም ፓፓራዚ ብኢዶም ክካሓስዎም ይርአዩ እዮም። እዚ ግን መፍቶ ጋዜጠኛታት ብምኳኑ መባልዕቲ ማዕከናት ዜና'ዩ። ሎሚ ግና ሓደ ኣብ ምፍራይ ክዳውንቲ ዝነጥፍ ናይ ዲዛይን ትካል መስተርሆት ሰብ ዝና ክኸውን ዝኽእል ምህዞ ቀሪበ ይብል ኣሎ።

እቲ ምህዞ፤ ሓደ ሰብ ነቲ ብሓያል ጥበብ ዝተሰነዐ ክዳን ይኽደኖ'ሞ፤ ሰነድ ከትርፍ ዝብሃገ ሰብ ከም ፓፓራዚ ማለት'ዩ ካሜራታቱ ኣቅኒዑ ስእሉ ይወስድ። ብድሕር'ዚ እቲ ስእሊ ይሕጸብ ብሰንክ'ቲ ክዳን ድማ ወላሓንቲ ምስሊ ዘይርአ ይኸውን (ስውር ገጽ)። ነዚ ምህዞ ለቢሶም ድማ ሰብ ዝና ከም ቃሕትኦም ይንቀሳቐሱ።

ሰላም ኣብርሃም

# ገለ ደቓይቕ ኣብ ፍልስፍና

"'ህይወት ሓጻር'ያ' ዝብል ኣበሃህላ ናይ'ዚ ዘመንና ነቶም ግዜ ብዝግባእ ከፋፊሎም ዘይሰርሑ ክዕሸዉ ጥራይ ዘለዎም ሰባት ዝጉስጉስ ምኳኑ ምርዳእ የድሊ."

"ደቂሰባት ኣብ ዝገቦኦም እዋን እቲ ዝምልከቶም ዕዮ እንተዝሰርሑ ዓወቶም ርጉጽ ምኾነ"

"ከንቱ ዕርክነት ዙረት ከም ቅድመ-ኩነት ንመርዓ ምውሳድ ቅንዕና የብሉን"

"ከም ባይታ ንሌላን ምልውዋጥ ባህርን ክትግልገለሉ ከለኻ ጽቡቕ ነገር'ዩ"

"ጣዕሚ ኣብ'ታ ቀዳመይቲ ቅምሶ ሂወት ከምዘላ ዘይምርሳዕ። ብጸሓይ ጸሚእካ ኣብ ትመጽኣሉ ካብ እትሰትየን ክልተ ጠራሙዝ ኮካ እታ ቀዳመይቲ'ያ ንሂወትካ ብደስታ እተሰራስራ። ቡን ዝተወለፈ ሰብ'ውን እኳ ሓሙሽተ ግዜ እንተደጋገመ ከም ኣወል ኣይምቅረሉን"

***ብሩክ ዳኒኤል (ቢጎ)***

ምንጪ Warren Buffet biography

# ካብ ብሉጻት ጥቕስታት ዋረን ባፈት



**ኣብ እቶትኑ፦**

"ኣብ ንጽል እቶት ኣይትእመን። ካልኣይ ምንጪ ንምፍጣር ካብ ገንዘብካ ወፍሪ ኣካይድ።"

**ኣብ ምህላኹ፦**

"ዘየድልዩኻ ነገራት እንተ ዓዲግካ፥ ድሕሪ ሓጺር እዋን እቶም ዘድልዩኻ ነገራት ክትሸጦም ክትግደድ ኢኻ።"

**ኣብ ምውህሃል፦**

"ካብ ዘዋህለልካዮ ገንዘብ ዝተረፈ እንተዘይከይዱ ካብ ዘህለኽካዮ ዝተረፈ ገንዘብ ኣይተዋህልል።"

**ኣብ ትወስዶ ውሳኔ፦**

"ንዕምቖት ፈለግ ክትፈልጥ ብኽልተ ኣእጋርካ ኣይትፈትኖ።"

**ኣብ ወፍሪ፦**

"ንኹለን እንቋቑሖ ኣብ ሓደ ዘንቢል ኣይተእትወን።"

**ኣብ ትጽቢትኑ፦**

"ቅንዕና ኣዝዩ ዝኸበረ ህያብ'ዩ። ካብ ሕሱራት ሰባት ክትረኽቦ ኣይትጽበ።"

# <u>ክብህግ ሃሪፈ</u>

በጨቕታ ሕሉፈይ፥
እናተመላለሰኒ
ጸሊኣዮ ፍቕራ፥ 'ቲ ዘርዓደኒ
ግዳ……ልበይ እናረዓደ
………….ብዝኸደ
ምፍቃሩ ገዲፉ'ስ
ምብሃጉ'ውን ኣትሪፉ።
እንተኾነ………………
ግዜ እናኸደ
……ብዝኸደ
ንልበይ……ገኒሐ
……….ጨንፊሐ
ካልእ እንተተረፈ
ክብህግ ሃሪፈ!!!!

ሩፋኤል በረኸት

# 10 ኣዛነይቲ ሕቶታት

## ንደራሲ ተክለ ተስፋይ

### 1. ሕጂ መንእሰይ እንተ ትኸውን ከመይ ዝኣመሰለት ጓል ምፈቶኻ?

- ብኣመራርጻይ በዚ ናይዚ እዋን መሰረት ክመርጽ ምተገደድኩ። እታ ኣነ ዝመርጻ ናይ መጻኢ ብጨይተይ ቅድም ዝኣገረ ብዜግኦት፡ ብባህሊ፡ ብባህሪ ምስቲ ናተይ እትሰማማዕ ኽትከውን ምፈተኹ። ናይ ሃገር ፍቕሪ ኹይኑ እዚ ምስ ዘይርኾብ ድማ፡ ካብ ዜጋታት ጐረባብቲ ሃገር፡ ብባህልን ብኣተሓሳስባን ምሳይ እትሳነ ምመረጽኩ። ኣብ ልዕሊ'ዚ፡ ብትምህርቲ፡ ስነ-ጥበባን ስነ-ምግባርን ዝተኸሰኩሰት ዓለምለኽ ኣረኣእያ ዘለዋን እንተትኸውን ባህ ምበለኒ።

### 2. ካልኣይ ግዜ ኽትፍጠር ዕድል እንተ ዘወሃበካ ኣበየናይቲ ሃገርን ዕድመን ክትከውን ምደለኻ?

- ሓበሻ ኮይነ ምፍጣረይ ኣዝዩ እየ ዝሕበነሉ። ከመይሲ፡ ሓበሻ ብታሪኽ ኮነ ብባህሊ ዜሕፍር ሃገር የብሉን። ብናተይ ኣረኣእያ፡ እቲ 'ሓበሻ' ዝበሎ ዘለኹ ህዝቢ፡ ካብ ሶማል ጀሚሩ ንኤርትራ፡ ንጅቡቲ፡ ንኢትዮጵያ፡ ንሱዳን ከም ኡ'ውን ክሳዕ ጫድን ደቡባዊ ኽፋል ግብጽን ዘጠቓልለ ናይ ጥንቲ ስልጡን ዝነበረ ህዝቢ እዩ። ሎሚ ሕማቕ ኣጋጣሚ ኾይኑ፡ ብዝተፈላለየ ምኽንያት ተጻዂዱን ተበታቲኑን ስለ ዘርኸብ ጥራይ ኢዩ ኹቡቲ ዝነበሮ ዝና ጉዲሉ ዘርእ ዘሎ። ስለዚ፡ ዝኾነ እንተኾነ፡ ካብዚ ዓብዪ ህዝብ'ዚ ምፍጣረይ ወርትግ ዝኾርዓሉን ብጅኑኡ ኻልእ ዓሌት ንምኳን ዝምጽኡ ምኽንያት'ውን የብሉን። እንተ ናይ ዕድመ ግና፡ ናብቲ ተመጻጻ ዳሞጋይ ዘይረኸቡ ካብ ሕጻንነት ጀሚሩ ኽሳዕ እቲ ንጎቐሚ ኣዳም ዝበጽሕኩሉ ናይ ወፁይ ደም ዕድመይ ክምለስ ምተመነኹ።

### 3. ምስ ብዓልቲ ቤትካ ኽትፍጽሞ ደስ ዜብለካ ሃገር እንታይ'ዩ?

- ኣብቲ ንሳ ኽትገብሮ እትደሊ ሃገር ከሰንያ ንሳ'ውን ከምኡ ኣብቲ ናተይ ድሌት ኽትሰማማዕ ምፈቶኹ። ብሓፈሻ እቲ እንደልዮ ብሓባር ከይተፈላለናን እናተሓጋገዝናን ክንገብሮ ዘይበዝሕ ግዝያይ ድማ ምስኣ ኽሕልፎን ደስ ምበለኒ።

### 4. ትግርኛ ኽም ቋንቋ እንተ ዘይህሉ እንታይ ዓይነት ልሳን ምተዛረብካ?

- ግድነት ክህሉ ኣሎዎ። እዚ ቛንቋ'ዩ ንኣይ ሰብ ገይሩኒ ዘሎ። ካልእ ክወስድ እንተዝፍትን'ውን መንነተይ ምጠፍኣ። ብናተይ ኣረኣእያ ትግርኛ ጥራይ ዘይኮነስ ኩሉ ደጋፊ ናይዚ ቋንቋና'ውን (ኩሉ ናይ ሃገርናን ከባቢናን ቋንቋታት) ኪጠፍእ ዝድግፎ ሃገር ኣይኮነን። ንሱ'ዩ ሓበሻ ዜብለና።

### 5. ሕጂ ኽትመውት ኢኻ እንተ ትበሃል፡ እንታይ ምገበርካ?

- እዚ መቸም ሕማቕ ትምኒት'ዩ። ካብ ሰሪ መዓቱ ይሰውረና። ከምኡ እንተ ዝበሃል ግና፡ ብፍላይ ኣብዚ ዘለኽዎ ዕድመ ኑቲ ሓቂ ከቕበሎ ግድነት'ዩ። ስለዚ፡ ኩሉ ዝወጠንኩዎ ዕላማ ኣብ መዛዘሚኡ ኽም ዘብጽሕኩዎን ብድሕረይ ጸገም ከምዘይህሉን ኣረጋጊጸ ብሰላም ክፉኖ ምፈተኹ።

### 6. ንፈጣሪ ክትረኽቦ ዕድል እንተ ዘወሃበካ እንታይ ኪገብረልካ ምለመንካዮ?

- ኣነ ፈጣሪ ዘዩዳሉ፡ ዘይቀጥዑ ሻራ ዘይወስድን ፍትሓውን ምኳኑ እየ ዝኣምን። ስለዚ፡ ንኣይ ፍሉይ ሃገር ኪገብረለይ እንተደኣ ሓቲቱ፡ ኣብ መንነ ፍጡራቱ ኽም ሓደ ኣሻራዊ ኣምስሎ ዘለኹ ኾይኑ ስለ ዘርኣየኒ ዝ ሃገር'ዚ ኣይደግፎን እየ። ሰብን ፍጡር ስለ ዝኾንኩ ግና፡ ኣብ እዋን ጭንቀተይ ንፈጣሪ ሓደ ሃገር ኪገብረለይ ብተለምዶ ክልምን እኽእል እየ። ልዕሊ ኹሉ ግና ኣብ መንነ ደቂ-ሰብ ሰላም ኪወርድ መማለደኩ።

### 7. ኣብ ህይወትካ ዘታለልካሉ መዓልቲ መኣስ ኢያ ነይራ?

- ወዲ ሰብ ኮይኑ ዘዩታልል የለን። ካብ ግዘውተኻ ኩኽ ምስራቕ ጀሚሩ፡ ክሳብ ካብ ናይ ኣደኻ ከብሊ ታዕሪፉ ምውሳድ ዳርጋ ዘጠዝለ ሰብ ኣብ እዋን ቀልዕነቱ ዘፍጽሞ ኣኸሰ ተግባር እዩ። ስዕ መጠበሲ ኩሉ ምትላል ምኳኑ እየ ዝኣምን። ምንጪ ታሕጓስ ካብ ሄብቲ ከምዝይኮነ ካብ ኣቦይ ስለ ዝተማሃርኩ፡ ሕብረተሰብ ኣብ ዝሕዝ ሓላፍነት ዘታለልኩዎ ሃገር ኣይዝከረንን።

### 8. ናይ ግዜ መደምሰስ እንተ ዘሀሉ ካብ ናይ ህይወትካ ገጽ ኣየናይ ምደምሰስካ?

- ቀደም በጺሒ ኽለኹ፡ ገለኡ ዝሓለፍኩዎ ህይወት የጣዕሰኒ'ሞ፡ ካልኣይ ዕድል እንተ ዘወሃበኒ ከምዝን ከምዝን ምገበርኩ እናበልኩ ኣስተማስል ነይረ። ብዕድመ እናበሰልኩ ብዝኸድኩ ግና ኩሉ እቲ ዝሕለፍኩዎ ንናተይ ህይወት መቐረት ዝወሰኸ ደኣ'ምበር ዜጣዕስ ሃገር ሓንቲ'ኳ ኽም ዘይብሉ ክርዳእ ክኢለ። ስለዚ ዝደምሰስ ሃገር የብለይን።

### 9. ካብ ፍሉጣት ሰባት ክትረኽቦ እትደሊ ሰብ መን'ዩ?

- ንማንዴላ። ከመይሲ፡ በየም ጸዓዱ ደቡብ ኣፍሪቃውያን እዚ ዘይብሃል ኣደራዕ ዝወረዶ ኽለሱ፡ ሕነ ንምፍዳይ ዘይምህንጣዩ፡ ንጸላእቱ ብትዕግስትን ብጥበብን ኑቲ ናቱ ራእይ ከም ዚቕበልዎ ምግባሩ፡ ከምኡ ድማ ብኹሉ መልክዕ መገዲ ሰዐ ዘይምኽታሉን ኣድንቖ። ኑቲ ኣፍሪቃ፡ ናይ ጸላም ክፍለዓለም ከምኡ'ውን ናይ ውግእን ወረ ውግእን ቦታ ዚብል ናይ ቀዳማይ ዓለም ኣረኣእያ ስለ ዘፍረሰ፡ ንኣና ንኣፍሪቃውያን ዓብዪ ሓበን እዩ። ስለዚ ድማ እዩ ብመላእ ሕብረተሰብ ዓለም፡ ክብርን ዝናን ኪትርፍ ዝኸኣለ።

### 10. ሓንቲ ጥይት እንተ ትወሃበካ ኣየናይ ጸላኢኻ ምቐተልካዮ?

- ኣነ ጸላኢ ዝበሎ ሽሕ'ኳ ንህላወይ ዘጸቢእ ምኳኑ ኣዳዕዳዐ ዝፈልጥ እንተ ኾንኩ ንእኡ ንምጥፋእ ግድነት ጥይት ዘድሊ ኣይመስለንን። ጥይት ስለ ዝተፈጥረ ድኣ'ምበር ሽሙ ኸርቋሕ'ውን ዝፈትዎ ሃገር ኣይኮነን። ንጸላኢ ብጥይት ቀቲልካ ኽተጥፍኦ ምሕሳብ ኣደናጋሪ ተግባር'ዩ። ከመይ'ሲ፡ ንሱ'ውን ብጥይት ስለዘምልሸልካ። ንሱብ ካብ ብጥይት ብቓላት ኽትቀትሎ ይሓይሽ። ዝያድኡ ግና፡ ኣነ ብጥበብ፡ ብሕያውነትን ብትዕግስትን ብሕግን ኣላሽ ከበሎ እመርጽ።

ሰላም ኣብርሃም

# ዘለኩ ደአ !



## ምስጢር ሓሙሽተ "ም"ታት

ገለ ሰባት ንሰልዲ ካብ ሂወቶም ንላዕሊ ይፈትውዎ። ንሳቶም ርሂጾም ዘዋህለልዎ ዘይኮነስ ንሱ ዘዋህለሎም እዩ ዝምስሎም። እቲ ገንዘቦም ኣብ ክንዲ ሰራሕተኛኦም ዝኸውን ንሳቶም ሰራሕተኛኡ ይኾኑ። ኣፍ ኣፍ ይብልዎ። ይከናኸንዎ። ይቑጽርዎ። ካብ ንሱ ካብቲ ዝደቀሶ ተንሲኡ ዝወጽእ ንሳቶም ብጥሜት ክሞቱ ይመርጹ።

ክልተ ኣሕዋት ብሸርክነት መዋእሎም ነጊዶም። ሃብቲሞም። ይኹን'ምበር ክልቲኦም ሓዳር ከይገበሩ ደቂ ሱሳ ዓመት ኮይኖም። ካብ ሓዳር ካብ ናብራ ንላዕሊ ፍቅሪ ገንዘብ በርቲዕዎም። "እወ ምምርዓው ቀሊል እዩ፣ ግና ምናልባት እንተተፋታሕና፣ እዚ ኹሉ ጸዒርና ዘምጻእናዮ ሃብቲ ምቕሊና ክበኣና እኳ'የን" እናተበሃሃሉ ግዜ ሓሊፉ።

ሓደ ግዜ ካብ'ዞም ክልተ ኣሕዋት እቲ ሓደ ዓቢ ሓደጋ ማኪና ኣጋጢምዎ። ኣብ ሆስፒታል ሃለዋቱ ኣጥፊኡ ቀንዩ። እቲ ንእሽቶ ሓዉ ኣብ ትርኣሱ ኮይኑ፣ ይኣልዮን ይሕልዎን ነበረ።

ድሕሪ ገለ መዓልታት ተበራቢሩ። ሃለዋቱ ፈለጠ። እቲ ፍጻመን እቲ ኩነታትን ምርዳእ ኣብዩዎ። ኑቲ ኣብ ጥቓ'ቲ ዓራቱ ደው ኢሉ ዝሕልዎ ዝነበረ ሓዉ ሓቲትዎ፥

እቲ ዓቢ፥ "ጉበራይ ሓወይ ዲኻ 'ታ! . . . እንታይ እየ ኮይነ" በሎ፣ ብድኹምን ሕንቕንቕን ብዘለዎ ድምጺ

እቲ ንእሽቶ፥ "እወ ኣነ እየ ተኸላይ ሓወይ . . . ሓደጋ ማኪና ኣጋጢሙካ ክልተ እግርኻ ተቖሪጹካ"

እቲ ዓቢ፥ "ክልተ እግረይ ተቖሪጹ፤ (ዳርጋ ክበኪ እናደለየ) ተቖሪጹ ቢቃ! እሞኸ፤"

እቲ ንእሽቶ፥ "ኣምላኽ ቡቲ የጥፍኣካ ቡቲ የልምዓካ እንድዩ፣ እተን ወዲኻየን ዝነበርካ ሓደስቲ ኮዮ ጫማ ናይ ዓዲ ጥልያን ዝዕድገን ረኺበልካ ኣለኹ።"

እቲ ዓቢ፥ "ረኺብካለይ፣ ተመስገን ተመስገን"

እቲ ንእሽቶ፥ "ኣረ ብጸቡቕ ዋጋ'ዩ።"

እቲ ዓቢ፥ "እቲ ካልእ ንበረተይከ፤"

እቲ ንእሽቶ፥ ካትምካ . . . ሰዓትካ . . . ኣብ ጁባኻ ዝነበረ ገንዘብን ኩሉ እቶም ሓካይም ኣረኪቦምኒ እዮም።"

እቲ ዓቢ፥ "እታ ቁብዐይከ፤"

እቲ ንእሽቶ፥ "ንሳስ ኣይሃቡንን።"

እቲ ዓቢ፥ "ሰረቕቲ! ኣይሃቡኻን እምበኣር፣ እሞ ንፖሊስ ኣመልኪትካዶ፤ እንታይ ዘበሉ ኢና ኣርኪብና። ሓኪምሲ ቁብዕ ይሰርቕ፤"

ዘልና ደኣ . . . ዘልናሲ ድሕሪ'ዛ ፍጻሜ እዚኣ፣ እቲ ዓቢ ገንዘቡካ ምምቃል ጥራይ ዘይኮነ ምሟት ከም ዘሎ'ውን ተረዲእዎ። ካልእ ሓሳብ ከኣ ከጨንቖ ጀመረ። እንተሞይተሲ እዚ ኹሉ ገንዘበይ ንመን ክኸውን'ዩ፤" ዝብል ሓሳብ ረቢሽዎ። ክልተ እግረይ ተቋሪጹ ሕጂ ድማ ክልተ ኢደይ ከይተቖረጻኒ ምምርዓው ይሕሸኒ ኢሉ ተመርዐዩ። እቲ ንእሽተይ'ውን ተመርዐዩ፣ ጸቡቕ ሓዳር ገይሮም። እቲ ሓደ ሓሙሽተ ወሊዱ። እቲ ሓደ ኸኣ ሰለስተ ወሊዱ። እንታይ እሞ፣ ደቆም ሐዞም ክዘወሩ ከለዉ፣ ደቂ ወዶም ዘዘውሩ ዘለዉ እናመሰሎም ይሸገሩ ነይሮም።

ዘልና ደኣ፣ ዕላና ዕላል ፍትሕ እዩ። ገለ ሰባት ከይተመርዓዉ ብዛዕባ ፍትሕ ይሓስቡ። ጸቡቕ'ዩ። ፍትሕ ከይመጸ መገዲ ፍትሕ ጽረግ ዝብል ምስላ ኣሎ። እዚ ሓሳብ'ዚ ዓብዪ ጠቕሚ ኣለዎ፣ ምስተመርዓኻ ብቐሊሉ ክትፋታሕ ጸገም የብልካን። ሓንቲ መዓልቲ መርዓትካ ንኣኪያለኻ "እስክላ ክርኢያ፤" ኢላ እናዓቀነታ ከላ እንተሰቢራትልካ ትፋታሕ።

እዋእ! እቲ ቀደም ተጸሪጉ ዝጸንሐ መገዲ ደኣ መን ክኸይደሉ፤ ደዛር ድያ ክትከይደሉ፤ ... ፍትሕ እምበር ይኸይደሉ።

ኣብ ደቂተባዕትዮ ጥራይ ኣይኮነን፣ ኣብ ደቀንስትዮ እውን ጽሩግ መገዲ ሐዘን ዝምርዓዋ ኣለዋ። ምስ'ተመርዓዋ ኣብ ሻብዓይ ወርሐን ኣቶ መርዓዊ ኣብ ከባቢ ውተጉን ከባቢ ኣፍልቡን ዘዕ ይወጾ። ሻቡ "ኣነ ዘዕ ክለግበኒ ኣይደልን እየ፣ ካልእካ ድለ (ማለት ንዓኻ ትመስል ተመርያ) ኢለን ይፋትሓ። ንሱ ኸኣ ቢታ ቀዳመይቲ መርዓት ተሰናቢዱ፣ ንዓይ መሲላ ትኸይድ፣ ዘዕ ዘለዋ ድለዩለይ ኢሉ ነዞግዱ ይነግር። ኣይገርመኩምን፣ ኣነ ንባዕለይ ሓደ ዘመደይ ፎሮፎር ስለዝበሮ መርዓቱ ፈቲሓቶ። ካልኣይ ክምርያ ድለዩለይ ምስ በለኒ ብኽንደይ መከራ ፎሮፎር ዘለዋ ረኺበሉ፣ ጸቡቕ ሓዳር ገይሩ ኣሎ። እንተኾነ ግና ካብ ክልተ ፎሮፎር "ፎር ኦ ፎር) (404)" ዘለዎም ሰብኣይን ሰበይትን ዝወለዱ ቈልዑ ድማ ፎር ኦ ፎር ጥራይ ዘይኮነ ኣይት ኦ ኣይት (808) ዘለዎም ክኾኑ ይኽእሉ እዮም።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ፣ ኣብ መርዓ ብዙሕ ጭርሖታት ኣሎ። ሓደ ካብኡ ከም ማይን ጸባን ይጽንበርኩም ዝብል'ዩ። ኣብ ሓዳር ምስ በጺሕካ ግና ከም ማይን ጸባን ጥራይ ኳንካ ክትነብር ኣይከኣልን እዩ። ነዚኣ ትምልከት ፈረንጂ ካብ ዘሰፈርዎ ጥቕሲታት ሓንቲ ክንጠቅስ፥

ኣብ ሓዳር መጀመርታ ንሳ ትዛረብ ንስኻ ትሰምዕ (ሓሙሽተ ዓመት)፣ ዳሕራይ ንሳ ትዛረብ ንስኻ ትሰምዖ (ሓሙሽተ ዓመት)፣ ካብኡ ክልቴኻ ትዛረቡ፣ ትቋየቑ፣ ጎረቤት ይሰምዕ።

ዘልኩ ደኣ ብኻልእ ሓበሻዊ ኣገላልጻ፣ ኣብ

ሓዳር ኣርባዕተ ወርሒ ማይን ጸባን ትኸውን ሓንቲ መዓልቲ ኹሉ ሳምባን ክርቢትን ትኸውን። መለሰካ ናብ ማይን ጸባን ትምለስ። ድሕሪ ገለ ኣዋርሕ ድማ ቡንን ጸባን ትኸውን። ሻቡ፡ “ወይ ኣነ ግርማይ ሓዳረይሲ ማኪያቶ ኮይኑ ማለት ድዩ” ኢልካ ትገሂ። እንተኾነ ግና መለሰካ ማይን ጸባን ምስ ኮንካ ሕገሱ ትብል።

ድሕሪ ነዊሕ ዓመታት (ድሕሪ ሓምሳ ዓመት) እቲ ማይን ጸባን ግዚኡ ሓልዩ ርግኡ ይኸውን። እዚ ሳይንሳዊ መስርሕ ሓዳር እዩ።

ሓዳር ክቕጽል ምስጢሩ፥ ማዕርነታዊ ክኸውን ክሎ’ዩ። ምስጢሩ ምጽውዋር’ዩ። ምስጢሩ ግሉጽነት ክህሉ ክሎ’ዩ። ምስጢሩ ምኽባር እዩ። ምስጢሩ ምትሕልላይ እንተሃልዩ እዩ። እዚ ምስጢር እዚ ብሩህ ክኸውን ምእንቲ፡ ብዝርዝር ክገልጾ እየ። ሓዳርም ጽኑዕ ክኸውን ዝደልዩ ጀመርትን ገዳይምን ሰብ ሓዳር ኑቲ ምስጢራት ብቑሊሉ ክጥቀምሉ ምእንቲ ዝርዝራቱ ኣብዚ እንሆ፥

**ሓሙሽተ “ም”ታት ሓዳር፥**

1. **ምምዕርራይ** (ማዕርነት)፥

ሓማትካ ኣብ ገዛኻ መጺኣን ሰሙን እንተተቐሚጠን ንሰኻ ኹሉ ናብ ኣዴኻ ኬድካ ንዲ ምሳና ሰሙን ተቐመጢ ትብሎ። ኣዴኻ እንተዘይሃልያ ሓትኖኻ ወይ ኣሞኻ ተምጽኡ። ኣብዚ ድማ ኣብ ሓዳርካ ምዕሩይ ዝርግሐ ናይ ኣዝማዳን ኣዝማድካን ስለዝህሉ፥ ከም ጽቡቕ ኣብነት ማዕርነታዊ ሓዳር ክንጠቕሶ ንኽእል።

2. **ምኽባር**፥

ንኣብነት ሓንቲ በዓልቲ ሓዳር ሰበኣያ ዝኢፍ እንተኾይኑ፥ “ኣንታ ግርማይ ሓወይ ክንደይ ኪሎ ኢኻ ትመዝን” ኢላ ትሓቶ። ንሱ ድማ “ሰማንያ ኪሎ በጺሐ ኣለኹ” ይብላ። ንሳ ቅሩብ ሕስብ ኣቢላ ትዛረብ፥ “ሰማንያ ኪሎ!! ሰማንያ ኪሎ ብዙሕ’ዩ። ንኪሎ ስጋ ክልተ ሰለስተ ሚእቲ ናቕፋ እዩ ዘሎ። ሕጂ ንስኻ 24 ሽሕ ናቕፋ ኣብ ነብስኻ ኣሎ ማለት’ዩ። ዋይ ተመስገን። በዓል ቤተይ ክሳብ ክንድ’ዚ ረዚን ምኳንካ የሐብን እዩ። ኣነ ንኣምላኽ የመስግኖ እየ። ንርእየን እንዲና ዘሎና፥ መሓዙትና፥ ሰብኡተን 40 ኪሎ ዘይመልኡ፥ ሓንቲ ሓሙሰ ዝተረፈቶም ዝመስሉ፥ ኣኻሰ ኣኻሰ እናበሉ ክኸዱ። ግርማይ ሓወይ ናይ ብሓቂ ረዚን ሰብ ኢኻ” ብምባል ተኸብሮ። ንሱ ድማ ብዓልቲቤቱ ኣዚያ ቀጣንን ጸላምን እንተኾይና፥ (ኖርማል ጽልሚ ኣይኮነት ከውታ ለይቲ ዝመስል ጽልሚ’ዩ) ከምዚ ዝስዕብ ይብላ፥ “ኣንቲ ሰዚ ሓፍተይ፥ ሰልኪን ተንዲናን ከቢሩ ሰማይ ተሰቒሉ እዩ ዘሎ፥ ሞቕሎ እሞ ኹሉ ፍጹም ተሳኢኑ እዩ ዘሎ፥ ኣነ ንኣምላኽ ተመስገን እየ ዝብሎ። ኣብ ሓንቲ ሰበይቲ፥ ሞቕሎን ተንዲናን ሰልክን ጠቒሊሉ ሂቡኒ። ንርእዮም እንዶዶ የለናን ኣዕሩኽትና ዝፍቲ ኣንስቶም፡ ኣብ ኣውቶቡስ ክድይባ ብድሕራት ኮይናም ተሰኪሞም የድይብወን። ክወርዳ ከለዋ ብኽንደይ ሽግር ደጋጊፎም የውርድወን። ኣብ መገዲ ኹሉ ቀረባ ቀረባ ስለዝረግጻ ካብ ምህራም ጭራ ንሹቕ ክበጽሓ 4 ሰዓት ይወስደሎም። ኢቶም ቀያሕቲ ኣንስቲ ዘለውኦም ኣዕሩኽትና ኹሉ ሽግር እዮም ረኺቦም። ቀያሕ ሰበይቲ ጸሓይ ኣይትኽእልን እያ። ጸሓይ ህርም እንተቢላታ ከምዛ ካብ ሰራ ዝሞንቁሶኪያ ተኽሊ ቅምሰል እያ ትብል። ተመስገን ሰበይተይ እንቋዕ ቀያሕ ኣይኮነት” ብምባል ተኸብሮ።

3. **ምግልላጽ** (ትራንስፓረንሲ)፥

ንኣብነት ሃብታም ሰበይቲ እንተትረኽብ ንእኣ ጠንጢንካ ምስ’ታ ሃብታም ከም ትኑበር ብግሉጽ ትነግራ። ንሳ ድማ ሳኽራም እንተኾንካ (ከም ኣብነት) ምሸት ምሸት ንሳን ደቃን ካብ ትርበሽ፥ ንሰኻ እንተትሞተላ፥ ምስ ደቃ ቅሱን ሂወት ክተሕልፍ ከም ትኽእል ብግልጺ ትነግረካ። እዚ ማለት ኣብ መስርሕ ናይ ሓዳር ግሉጽነት ንቘጠብዎ፥ ፖሊቲካውን ታሪኻውን ኩነታት ናይ ሓዳር ውሳኔ ባእታ ምኳኑ ይርኢ።

4. **ምምኽኻር**፥

ምሸት ምሸት ነኣሽቱ ዓውደዘዘን ኣኼባን ኣብ ሓዳር ኣድላይቲ እዮም። ክትመኻኸር ኣሎካ። ንሳ ምሸት ምስ ኣዕሩኽትኻ ኣብ እንዳ ባር ክተማሲ ከሎኻ፥ ጆክ እናሃገርካ ጥራይ ብጥርሑ ብኸመይ በራ ክትሰቲ ከም ትኽእል ተማኽረካ። ንሰኻ’ውን ተማኽራ። ንኣብነት ታኽሲ ተሰቒላ ክትከይድ ከላ ኣብ’ታ ትወርደላ ቦታ ምስ በጽሐት፥ ሰምቢድ ኢላ፥ “እውይ ኣነ ጉድ ረኺበ፥ ቦርሳይ እንደየ ኣውዲቐያ። ናይ ሰልደስ እደለ ምኾኑ፥ ሞባይል ሓዳስ ኣብ ወሽጣ ኣላታ። ልብና ምሳና ዘየለ፥ በጃኻብ ናብታ ሞባይል ፈትካለይ ከሸግረካ” ምስ በሉቶም፥ ወይ ካብቶም ተሳፈርቲ ወይ ታክሰስታ ተሌፎን ይድውሉ። እቲ ቁጽሪ ተሌፎን ናተይ እያ ትህቦም። ኢቶም ተደናገጽቲ ድማ ይድውሉ፥ ኣነ ኹሉ ተሌፎን ተቐቢለ፥ “እወ ኣብዚ ድኣን ቦርሰኣ ረሲዓቶ ከይዳ’ላ” እብሎም። ሸዑ እቲ በዓል ታክሲ፥ ክፈልኒ ክብላ ኣይክእልን እዩ፥ ቦርሳኣ ምስኣ የለን። ብኸምዚ 15 ናቕፋ ከይከፈለት ታክሲ ትስቀል ኣላ ማለት’ዩ። እዚ ከምዚ ዓይነት ምምኽኻር ኣብ’ቲ ቁጠባዊ ኣካይዳ ናይ’ቲ ሓዳር ዘይነዓቕ ኣበርክቶ ኣለዎ። ኣብ’ቲ ተጠራቓሚ ሕሳብካ’ውን ቁጠባኻ ወይ እቲ GDP ናይ ሓዳር ሸውዓተ ሚእታዊት ዕቤት የምጽእ።

5. **ምትሕልላይ**፥

ሓኪም ጨው ዘይብሉ ብላዕ እንተኢሉካ፥ ሓኪም ስጋ ኣይትብላዕ እንተኢሉካ፥ ኣብ ውራይ ደዩ ኣብ መገሻ ከም ቃሕ ዝበለካ ክትበልዕ ትደሊ። ሰበይትኻ ግና እግሪ እግርኻ እናኸደት ኣብ ዝኾነ ኢጋጣሚ “ግርማይ ስጋ ኣይብልዕን’ዩ፥ ጨው ኣይብልዕን’ዩ” እናበለት ምፍጣርካ ክሳዕ ትጸልእ ትጉብረካ። ኣብ ዝኸድካዮ እናዘመድካን እናዘሙዳን ጨው ከም ዘይትበልዕ፥ ስጋ ከም ዘይትበልዕ ሰሚዖም ይጸንሑ። ይገርመካ ‘ቲ ሓልዮታ። እዚ ድማ ውሑስን ዘተኣማምንን ክንክን ጥዕና ኮይኑ ካብ ሕማም ናጻ ዝኾነ ሓዳር ክትመርሕ እወንታዊ ድፍኢት ይህልዎ። ንሰኻ ድማ ኣብ ግዜ ኣውደ-ኣመት ስጋ ዝሕረደሉ ግዜ ንሳ ጸብሒ ክትሰርሕ ዳምዳም ክትብል ከላ ኣብ ሞንጎኡ እቲ ርጉም ድማ ናይ ጎረቤት መጺኡ ስጋ ከየላዕል በትሮኻ ሒዝካ ሓለዋ ተካይድ። እዚ ድማ ኑቲ ሓዳር ዘሎካ ሓልዮትን ጸጥታዊ ተገዳስነትን ስለዝርኢ ምትሕልላይ ኣብቲ ሓዳር ዘለዎ እወንታዊ ውጽኢት ትርእየሉ።

ስለዚ ሓዳርኩም ንመዋእል ክቕጽል ሓሙሽተ “ም”ታት ኣይትረስዑ።

ግርማይ ሳንድያን